# ትርጉም
# ተፍሲር መጨረሽታ ዕሽሪት
# ካብ ቁርኣን ኣልከሪም

ኣሰናዳኢ
ዶክተር በያን ሳልሕ ሓሰን

ሕታም
ቤት ጽሕፈት ምትሕግጋዝን ዳዕዋን ሓበሬታን ምንቃሕ
ማሕበረ ኮማትን ማዕዘርን ኡመልሓማምን

المكتب التعاوني للدعوة والإرشاد وتوعية الجاليات بالمعذر وأم الحمام
Tel : 4826466 - 4884496 - Fax : 4827489 - P.O.Box 31021 - 11497

ردمك : ١-٢-٩٦٠٢-٩٩٦٠ مطبعة دار طيبة . الرياض . ت: ٤٢٨٣٨٤٠

# الفهرس

## መቕድም

بسم الله الرحمن الرحيم

ዘልኣለማዊ ምስጋናን ውደሳን ነቲ መፋርቕቲ ዘይብሉ እንኮ ጎይታ ዓለም ይኹኖ፡ ክብርን ሰላምን ሰናይ መዓርግን ነቲ በዓል ዓቢ ግርማ ፍቑር ነብይና ሙሓመድ صلى الله عليه وسلم ይብጽሓዮ።

እታ ቅድሚ ክልተ ዓመት ተሓቲማ እተዘርገሐት ትርጉም ተፍሲር ጁዙእ ዓማ ብሓፈሽኡ ጽቡቕ መቃልሕ ስለዝሃበትን ኣወንታዊ ጽልዋ ስለ ዘትረፈትን ኣብዚ መዳይ'ዚ ጉዕዞይ ክቕጽል ኣተባቢዑኒ፡ ኣነሆ ሎሚ'ውን እዛ እተን ሰለስተ ናይ መጨረሽታ ጁዙኣት (ክፋላት) ቁርኣን -ቀድስሚዕ፣ ተባረክ፣ ዓማ- ዝሓዘለት ሕታም ኣብ ኢድ ኣንባቢ በጺሓ። ሱረቱ'ል ፋቲሓ ካብተን ኣብዘን ሰለስተ ጁዙኣት እትርከብ ሱራ ኣይትኹን ደኣ'ምበር፡ ኣስላማይ ብብዝሒ ዘንብባ ሱራ ስለ ዝኾነት ትንተናኣ ክፍለዋ ኣብ መጀመርታ'ዚ መጽሓፍ ሰፊራ ኣላ።እዛ ኣብዛ መጽሓፍ ሰፊራ ዘላ ጁዙእ ዓማ እታ ቀድሚ ሕጂ ዘውጻእናያ ክትከውን እንኮላ ግን ኣድላዪ ምምሕያሽን መእረምታን ተገይሩዋ ምስ'ዛ መጽሓፍ ተጠሚራ ተሓቲማ ኣላ።

እቶም ኩሉ ግዜ ተገዲሶም ነዛ መጽሓፍ ወግሐ ጸብሐ ዝሓቱላ ዝነበሩ ኣሕዋትን እቶም ብሃንቀውታ ዝጽበይዋ ዝነበሩ ኣንበብትን እና ኣመስገና ነዚ ዓቕምና ዘፍቅዶ ተሳትፎ ብዓይኒ ብስራት ክቕበልዎን እተጸበይዎ ፋይዳን ረብሓን ክረኽብሉን ተስፋይ ወሰን የብሉን፡ ናይ ኣንባቢ ምትብባዕን ኣወንታዊ ነቐፈታን ንቅድሚት ደሪኹ ናብ ጽፈት ኣብቃዊና ም኿ኑ ስለ እንኣምን ሃየ ተሳትፎኹም ኣይትብቀቁልና።

ብዝተረፈ እቶም ንዓይ ብኣካል ረኺቦም ኮይኑ መልእኽቲ ብምስዳድ በብዓይነቱ መእረምታን ርእይቶን ዝሃቡኒ ከየመስገንኩ ክሓልፍ ኣይፈቱን፡ ከምኡ'ውን ነቶም እዚ መጽሓፍ'ዚ ብርሃን ክርኢ ብማሎም ኮይኑ ብኻልእ ደገፋቶም እተሓባበሩ ገበርቲ ሰናይ ቤት ጽሕፈት ማሕበረኮማት ኡመልሓማም ምዉቕ ምስጋና ኣቕርብ።

ዶ/ር በያን ሳልሕ
ርያድ 21/3/1427
16/4/2006

## መቕድም ጾዙእ ዓማ

ቅድም ቀዳድም ኩሉ ምስጋናን መጎስን ውዳሰን ነቲ ፈጢሩ መገዲ እስልምና ዘትሓዘና ሓደ ጎይታና ይኹኖ፡ ከምኡ'ውን ነዛ መጽሓፍ ትርጉም ተፍሲር ጾዙእ ዓማ ጽሒፈ ክውዳእ ዘስመረለይ ደጊመ ደጋጊመ ኣልሓምዱሊላህ እናበልኩ ከመስግኖ ብጣዕሚ ባህ ይብለኒ። ቀጺለ'ውን ሰላምን ክብርን ዱዓእን ንነቢዩና ሙሓመድ ﷺ የብጽሓሎም።

እምበኣርከስ ብዛዕባ ናብ ቋንቋ ትግርኛ ዝትርጎም ዘሎ እስላማዊ ጽሑፋት ኣብ ተስፋ ዘለዎ መድረኽ ይቀራረብ ከምዘሎ ተዓዛቢ ዝምስክረሉ ጉዳይ እዩ፡ ውዒልካ ሓዲርካ በዝን በትን ገለ ጻዕርታት ይንዋሕ ይሕጸር የጓንፈካ፡ ብሕልፊ ንተፍሲር ቁርኣን ንምትርጓም ብዙሕ ፈተነታት እዩ ዝግበር ዘሎ፡ ገለ ካብቲ ኣነ ዝፈልጦ ገለ ኣሕዋት ቁርኣን ኩሉ ጨሪሶም ዛጊት ኣብ ምእራም በጺሖም ኣለዉ።

ዝኾነ ኮይኑ እዚ ዝግበር ዘሎ ፈተነታት ገና ኣብ መባእትኡ ስለ ዘሎ ገለ ጉድለታት የጓንፎ ኣሎ፡ ንኣብነት ካብቲ ኣነ ከስተውዕሎ ዝኸኣልኩ እቲ ትርጉም ቃል ብቃል ዝተተርጎመ ይመስል፡ ከምኡ'ውን ገለ ካብኡ ካብ ናይ እንግሊዝኛ ትርጉም ዝተቐድሐ ይመስል፡ እዚ ኸኣ ነቲ ዝድለ ዘሎ ሸቶ -ናይ ቁርኣን ትርጉም ምፍላጥ- ክይረኽበ ኣብ ርእሲኡ መቐረት ናይቲ ጽሑፍ የጥፍእ።

እዛ ኣብ ኢድ ኣንባቢ በጺሓ ዘላ ትርጉም ናይ (ተፍሲር ጾዙእ ዓማ) ድማ ሓደ ካብቲ ፈተነታት ዝበልክዎ ክትከውን እንከላ እታ ዝበለጸትን ዝሓሸትን እያ ክብል ኣይደፍርን፡ ግን ነቲ ትርጉም ናይ ጾዙእ ዓማ ክፈልጥ ጽምኢ ዘለዎ ሰብ ብፎኩስ ቋንቋ እተርውዮን እተረድኦን ኮይና ይስመዓኒ፡ ብትግርኛ ይኹን ብዓረብኛን ብፍልጠትን ካባይ ዝሓሹ ባእታታት ከምዘለዉ ስለ ዝኣምን ካብዛ ናተይ ዝበለጸትን ዝሓሸትን ክጽሕፉ እተባብዕ ከምኡ ምስዝርከብ'ውን ሓጎሰይ ወሰን የብሉን።

እቲ ውልቃዊ ዕግበተይ ከኣ ቁርኣን ብትግርኛ ክግለጽ እንተደኣ ኮይኑ ብናይ ሓባር ጻዕሪ ደኣምበር ውልቃዊ ጻዕሪ ጽፉፍ ትርጉም ኪይሃበና ክተርፍ እዩ።

ክቡር ኣንባቢ፡ ወዲ-ሰብ ኩሉ ግዜ ሕጽረት ስለዘለዎ ኣብዚ መጽሓፍ'ዚ ዝረኸብካዮ ጌጋ እንተደኣ ኣሎ ኮይኑ ብጽሑፍ ይኹን ብውልቀይ ረኺብካ ክትእርመኒ እዕድመካ።


*በያን ሳልሕ*
*6/11/1423 ሂጅሪያ*
Email-drbeyan@Maktoob.Com.

## مصادر التفسير ومراجعه


١- تيسير الكريم الرحمن في تفسير كلام المنان ، الشيخ العلامة عبدالرحمن بن ناصر السعدى، تحقيق د.عبدالرحمن بن معلا اللويحق، الطبعة الأولى - مؤسسة الرسالة بيروت ، ١٤٢١م — ٢٠٠٠ م

٢- زبدة التفسير من فتح القدير — د. محمد سليمان عبدالله الأشقر. الطبعة الخامسة - مكتبة دار السلام- الرياض ١٤١٤هـ — ١٩٩٤م

٣- مختصر تفسير البغوى المسمى "معالم التنزيل" د.عبدالله أحمد على الزيد. الطبعة الأولى - مكتب المعارف الرياض ١٤١٦م— ١٩٩٦ م

٤- مختصر من تفسير الإمام الطبري، لأبى يحي محمد بن صمادح التجيبي. الطبعة الثانية - دار الفجر الإسلامي، دمشق ١٤١٢م—١٩٩م

٥- المصباح المنير في تهذيب تفسير ابن كثير، إعداد: جماعة من العلماء ، بإشراف الشيخ صفي الرحمن المباركفوري الطبعة الأولى، دار السلام ، الرياض ١٤٢٠هـ- ١٩٩٠م.

٦- ترجمة معاني القرآن الكريم إلى اللغة الإنجليزية ، د. محمد تقي الدين الهلالي ود.محمد حسن خان، طبعة مجمع المصحف الشريف بالمدينة المنورة.

## ምንጭታትን መወከስን

1- ተይሲሩ'ል ከሪሚ'ራሕማን ፊ ተፍሲሪ ከላሚ'ል መናን፡ ብሸኽ ዓብዱ'ራሕማን ኢብኒ ናስር ኣስዕዲ፡ ኣጻራዮ፥ ዶ/ር ዓብዱ'ራሕማን ኢብን መዓላ ኣልዊሕቅ፡
2- ዙብደቱ'ተፍሲር ሚን ፈትሒ'ልቀዲር፡ ብዶ/ር መሓመድ ስሌማን ዓብደላ ኣል ኣሽቀር፡
3- ሙኽተሰር ተፍሲር ኣልበቐዊ ኣልሙሰማ «መዓልም ኣተንዚል» ብዶ/ር ዓብደላ ኣሕመድ ዓሊ ኣዜድ።
4- ሙኽተሰር ሚን ተፍሲሪ'ልኢማም'ጠበሪ ብኣቢ ያሕያ ሙሓመድ ኢብን ሰማዱሕ ኣ'ተጂቢ።
5- ኣልሚስባሕ ኣልሙኒር ፊ ታህዚብ ተፍሲር ኢብን ከሲር፡ ብብዙሓት ዑለማእ እተዳለወ፡ ተቆጻጻሪ ሸኽ ሰፊዩ'ራሕማን ኣልሙባረክፉሪ።
6- ትርጉም ተፍሲር ቁርኣን ናብ ቋንቋ እንግሊዝኛ፡ ብ ዶ/ር መሓመድ ተቂዩዲን ኣልሂላሊ፡ ዶ/ር ሙሕስን ኻን፡ መዲና ሙነዋራ።

سورة الفاتحة

# ሱረቱ'ል ፋቲሓ (እታ ከፋቲት)

ሱራ፥ ብቋንቋ ዓረብ ካብ (ሱር) ማለት ሓጹር ዝነቐለ ቃል ስለዝኾነ ሱራ ማለት ንሓደ ምዕራፍ ናይ ቁርኣን ብሓጹር እትጋርድ ማለት እዩ፡ ዝኾነት ሱራ ኸኣ ንመፈለጥታ በቲ ኣብ ውሽጣ ተጠቒሱ ዝርከብ ሓደ ነገር ትስመ፡ ወይ ውን በቲ ቀንዲ ትልለየሉ ትሕዝቶ ትስመ ንኣብነት ሱረቱ'ልበቐራ፣ ሱረቱ ኣሊ ዒምራን፣ ሱረቱ'ልማኢዳ... ወዘተ በቲ ኣብ ውሽጠን ዝርከብ ኣብተን ካልኦት ዘይርከብ ቃል ተሰምየን። እዛ እንገልጻ ዘሎና ሱራ ድማ ሱረቱ'ልፋቲሓ ትስመ፡ ኣልፋቲሓ ማለት ከኣ ከፋቲት ማለት እዩ፡ በዚ ስም ክትስመ ዘብቀዓ ድማ ኣብ መጀመርታ ቁርኣን ስለ እትርከብን ንባብካ ብኣኣ ስለ እትኸፍቶን እታ ከፋቲት ዝብል ስም ተዋህባ፡ ከምኡውን ኡመል ኪታብ፡ ኡመል ቁርኣን(ኣደ መጽሓፍ) ትስመ እያ።

| | |
|---|---|
| 1- ብስም ኣላህ እቲ ፍጹም ርህሩህ እቲ ኣዝዩ ራህራሂ(ንባበይ እጅምር) | بِسۡمِ ٱللَّهِ ٱلرَّحۡمَـٰنِ ٱلرَّحِيمِ ۝١ |
| 2- ኩሉ እቲ ምስጋናን ውደሳን ንኣላህ ጎይታ[1] ዓለም ይኹኖ፡ (ኣልዓለሚን ማለት ኩሉ ፍጡር ዘበኡ ማለት እዩ) | ٱلۡحَمۡدُ لِلَّهِ رَبِّ ٱلۡعَـٰلَمِينَ ۝٢ |
| 3- እቲ ፍጹም ርህሩህ እቲ ኣዝዩ ራህራሂ(ማለት በዓል ሰፊሕ ርህራሄን በዓል ውሱን ርህራሄን፡ በቲ ሰፊሕ ርህራሄ ንኹሎም ፍጡራቱ ይርህርህ፡ በቲ ውሱን ርህራሄ ድማ ነቶም ኣመንቲ ጥራይ ይርህርህ፡) | ٱلرَّحۡمَـٰنِ ٱلرَّحِيمِ ۝٣ |
| 4- ወናኒ መዓልቲ ፍደያን መዓልቲ ጸብጻብን (ማለት ወናኒ መዓልቲ ምጽኣት-ቅያማ-) | مَـٰلِكِ يَوۡمِ ٱلدِّينِ ۝٤ |
| 5- ንዓኻ ነምልኽ፡ ካባኻ ጥራይ'ውን ሓገዝ ንጠልብ። | إِيَّاكَ نَعۡبُدُ وَإِيَّاكَ نَسۡتَعِينُ ۝٥ |

1 ረብ ወይ ኣረብ፡ ጎይታ ዝብል ትርጉም ይዋሃቦ ደኣምበር ብቋንቋ ዓረብ ሰለስተ ቃላት ዘጣመረ እዩ፡ ንሰን ፈጣሪ፣ ወናኒ፣ ወጋኒ እየን፡ ስለዚ ረበል ዓለሚን ክትብል እንከሎኻ ናይ ምሉእ ዓለም ፈጣርን ወናንን ወጋንን ማለት እዩ።

ٱهۡدِنَا ٱلصِّرَٰطَ ٱلۡمُسۡتَقِيمَ ﴿٦﴾
صِرَٰطَ ٱلَّذِينَ أَنۡعَمۡتَ عَلَيۡهِمۡ غَيۡرِ
ٱلۡمَغۡضُوبِ عَلَيۡهِمۡ وَلَا ٱلضَّآلِّينَ ﴿٧﴾

6-ናብቲ ሰፊሕን ቅኑዕን መገዲ ሓብረና(እዚ መገዲ ኣብዛ እትስዕብ ኣያ ተገሊጹ እቲ ዝጥለብ ዘሎ ሓበሬታ ድማ መገዲ ሓቂ ፈሊጥካ ኣብኡ ቀጥ ክትብል እዩ።)
7-ናብቲ መገዲ'ቶም ጸጋ ኣዱንያን ኣኼራን ዝለገስ ካሎም፡ መገዲ'ቶም እተቖጣ ዕካሎም ኣይሁዳውያንን መገ ዲ'ቶም ጥፉኣት ክርስትያንን ዘይኮነ። (ኣይሁዳውያን ንሓቂ እናፈለጡ ስለዘየተግበርዎ ኣላህ ተቖጢዑሎም ክርስትያን ድማ ንሓቂ ስሒቶም በቲ ጌጋ መገዲ ስለ እተጓዓዙ ጥፉኣት ተባሂሎም። ስለዚ ነዐኦም ንኸይንመስል እናተጠንቀቕና ኣብ ኩሉ ሰላትና ነዛ ሱራ ንደጋግም)።

## سورة المجادلة
## ሱረቱል' ሙጃዲላ (እታ ተኻታዒት)

بِسۡمِ ٱلرَّحۡمَٰنِ ٱللَّهِ ٱلرَّحِيمِ

ብስም ኣላህ እቲ ፍጹም ርህሩህ እቲ ኣዝዩ ራህራሂ

قَدۡ سَمِعَ ٱللَّهُ قَوۡلَ ٱلَّتِي تُجَٰدِلُكَ فِي زَوۡجِهَا
وَتَشۡتَكِيٓ إِلَى ٱللَّهِ وَٱللَّهُ يَسۡمَعُ تَحَاوُرَكُمَآۚ
إِنَّ ٱللَّهَ سَمِيعُۢ بَصِيرٌ ﴿١﴾
ٱلَّذِينَ يُظَٰهِرُونَ مِنكُم مِّن نِّسَآئِهِم مَّا

1-ኦ መሓመድ፡ ኣላህ ዘረባ እታ ብዛዕባ ሰብኣያ እትካታዓካ ዘላ ሰበይቲ ሰሚዕዎ እዩ፡ ንሳ'ውን ናብ ኣላህ ትጠርዕ ኣላ፡ ኣላህ'ውን ክርክርኩም ይሰምዖ ኣሎ፡ ብርግጽ ኣላህ ኣዝዩ ሰማዕን ኣዝዩ ረኣይን እዩ፡[2]
2-እቶም ነንስቶም «ከም ዝባን ኣደይ ኩንኒ» ኢሎም

---

2 ኸውላ ጓል ሳዕለባ፡ ሰብኣያ ኣውስ ወዲ ኣሳምት ንስኺ ከም ዝባን ኣደይ ኩንኒ ኢሉ ንኑብሱ ስለ ዝሓረማ ብዛዕባ'ዚ ጉዳይ'ዚ ምስ ነብይና ሙሓመድ ﷺ ክትዕ ከፈታ ስለ እተጨቓጨቐት እዛ ሱራ ንጉዳያ ክትብይን ካብ ኣላህ ወሪዳ።

هُنَّ أُمَّهَٰتِهِمْ ۖ إِنْ أُمَّهَٰتُهُمْ إِلَّا ٱلَّٰٓـِٔى
وَلَدْنَهُمْ ۚ وَإِنَّهُمْ لَيَقُولُونَ مُنكَرًا مِّنَ
ٱلْقَوْلِ وَزُورًا ۚ وَإِنَّ ٱللَّهَ لَعَفُوٌّ غَفُورٌ ﴿٢﴾

وَٱلَّذِينَ يُظَٰهِرُونَ مِن نِّسَآئِهِمْ ثُمَّ يَعُودُونَ
لِمَا قَالُوا۟ فَتَحْرِيرُ رَقَبَةٍ مِّن قَبْلِ أَن
يَتَمَآسَّا ۚ ذَٰلِكُمْ تُوعَظُونَ بِهِۦ ۚ وَٱللَّهُ بِمَا
تَعْمَلُونَ خَبِيرٌ ﴿٣﴾

فَمَن لَّمْ يَجِدْ فَصِيَامُ شَهْرَيْنِ مُتَتَابِعَيْنِ مِن
قَبْلِ أَن يَتَمَآسَّا ۖ فَمَن لَّمْ يَسْتَطِعْ فَإِطْعَامُ
سِتِّينَ مِسْكِينًا ۚ ذَٰلِكَ لِتُؤْمِنُوا۟ بِٱللَّهِ
وَرَسُولِهِۦ ۚ وَتِلْكَ حُدُودُ ٱللَّهِ ۗ وَلِلْكَٰفِرِينَ
عَذَابٌ أَلِيمٌ ﴿٤﴾

إِنَّ ٱلَّذِينَ يُحَآدُّونَ ٱللَّهَ وَرَسُولَهُۥ كُبِتُوا۟ كَمَا
كُبِتَ ٱلَّذِينَ مِن قَبْلِهِمْ ۚ وَقَدْ أَنزَلْنَآ ءَايَٰتٍۭ
بَيِّنَٰتٍ ۚ وَلِلْكَٰفِرِينَ عَذَابٌ مُّهِينٌ ﴿٥﴾

ንኑበሶም ዝሕርምወን ኣንስቶምሲ ኣዴታቶም ኣይኮናን: ኣዴታቶም እተን ዝወለደኦም ጥራይ እየን: እቶም ከምዚ ዝብሉ ዘይሕጋዊ ቃልን ሓሶትን እዮም ዝዛረቡ ዘለዉ፥ ብርግጽ ኣላህ ኣዝዩ ኑሓፊ ኣዝዩ መሓሪ እዩ።

3-እቶም ነንስቶም «ከም ዝባን ኣዴታትና ኩናና» ኢሎም ንኑበሶም ዝሕርምወን እውን እንደገና እንተደኣ ኣብቲ ዝኑበርዎ ንቡር ርክብ ክምለሱ ደልዮም ቅድሚ ምትንኻኻፎም (ስጋዊ ርክብ ምፍጻሞም) ንባርያ ናጻ ይበሉ: እዚ እቲ ካብ ኣላህ እተኣዘዝክምዎ እዩ: ኣላህ'ውን ነቲ እትገብርዎ ኣጥቢቑ ይፈልጦ እዩ።

4-ናጻ ዘውጽኦ ባርያ እንተዘይረኸበ ድማ ቅድሚ ምትንኻኻፎም (ስጋዊ ርክብ ምፍጻሞም) ክልተ ወርሒ ኣከታቲሉ ይጸውም: እንተዘይከኣለ ድማ ሱሳ መሳኪን የብልዕ: እዚ ውሳነ ድማ በቲ ኣላህ ዘውረዶን ልኡኹ ዝበሎን ንኽትኣምኑ እዩ ተዋሂቡኩም: እቲ ውሳነታት ድማ ክጥሓስ ዘይፍቀድ ገደባት ኣላህ እዩ: ነቶም ከሓድቲ ድማ ኣዝዩ ዘቐንዙ ስቓይ ኣለዎም። (ማለት ነቶም በዚ እተዋህበ ውሳነ ዘይቅየዱ ከሓድቲ ኣቐንዛዊ ስቓይ ኣለዎም)

5-ብርግጽ እቶም ንኣላህን (ንሙሓመድﷺ) ልኡኹን ዝጻረሩን ዝቃወሙን ልክዕ ከምቶም ብቕድሚኦም ዝነበሩ ከሓድቲ ተዋሪዶምን ሓሲሮምን እዮም: ብርግጽ ንሕና'ውን ብሩህ ምልክታት(መርትዖ፣ ተኣምር...ወዘተ) ኣውሪድና

ኢና: ነቶም ከሓድቲ ድማ ኣሕሳሪ ስቓይ ኣለዎም።

6-ኣላህ ንኹሎም ካብ ቀብሮም ኣብ መዓልቲ ቅያማ(ምጽኣት) ኣተንሲኡ እቲ ኣብ ኣዱንያ ዝገበርዎ ኩሉ ይነግሮም: ኣላህ ግብሮም ቆጺርዎ እዩ ንሶም ግን ረሲዖሞ: ኣላህ ድማ ንኹሉ ነገራት ኣዝዩ ረኣዪ እዩ (ካብኡ ዝሕባእ ነገር የለን)።

يَوْمَ يَبْعَثُهُمُ ٱللَّهُ جَمِيعًا فَيُنَبِّئُهُم بِمَا
عَمِلُوٓا۟ ۚ أَحْصَىٰهُ ٱللَّهُ وَنَسُوهُ ۚ وَٱللَّهُ عَلَىٰ كُلِّ
شَىْءٍ شَهِيدٌ ﴿٦﴾

7-ኦ ሙሓመድ ኣይትርኢን ዲኻ ኣላህ ኩሉ ኣብ ሰማያትን ኣብ ምድርን ዘሎ ከምዝፈልጥ: (ማለት ኣላህ ኩሉ ከምዝፈልጥ ትፈልጥ ኢኻ) ዝኾነ ኣብ መንጎ ሰለስተ ሰባት ዝግበር ምስጢራዊ ዘረባ(ሕሽኹሽኹ) ኣላህ ራብዓዮም ይኸውን፣ ሓሙሽተ'ውን እንተኾኑ ንሱ (ኣላህ) ሻድሻዮም ይኸውን፣ ወላ'ውን ኣብ ዘለውዎ ሃልዮም ካብዚ ይውሓዱ ይብዝሑ ኣላህ (ብፍልጠቱ) ምስኦም ብምህላዉ እቲ ዝብልዎ ይፈልጦ እዩ: ብድሕሪ'ዚ ኣብ መዓልቲ ምጽኣት እውን ኣላህ እቲ ዝገበርዎ ይነግሮም: ብርግጽ ኣላህ ኣዝዩ ፈሊጣ ኩሉ ነገራት እዩ።

أَلَمْ تَرَ أَنَّ ٱللَّهَ يَعْلَمُ مَا فِى ٱلسَّمَٰوَٰتِ وَمَا
فِى ٱلْأَرْضِ ۖ مَا يَكُونُ مِن نَّجْوَىٰ ثَلَٰثَةٍ
إِلَّا هُوَ رَابِعُهُمْ وَلَا خَمْسَةٍ إِلَّا هُوَ سَادِسُهُمْ
وَلَآ أَدْنَىٰ مِن ذَٰلِكَ وَلَآ أَكْثَرَ إِلَّا هُوَ
مَعَهُمْ أَيْنَ مَا كَانُوا۟ ۖ ثُمَّ يُنَبِّئُهُم بِمَا عَمِلُوا۟
يَوْمَ ٱلْقِيَٰمَةِ ۚ إِنَّ ٱللَّهَ بِكُلِّ شَىْءٍ عَلِيمٌ ﴿٧﴾

8-ኣይትርእዮምን ዲኻ እቶም ካብ ምሕሹኹሻኽን[3] ምስጢራዊ ዘረባ ምልውዋጥን ኣላህ ከልኪልዎም እንከሎ እንደገና ናብ'ቲ እተኸልከልዎ ተመሊሶም ብዘንቢ፣ ብዓመጽ፣ ንረሱል ብዘይ ምምእዛዝ የሕሽኹሹኹ: ናባኻ እንተመጹ ድማ በቲ ኣላህ ዘይበለካ ሰላምታ ሰላም

أَلَمْ تَرَ إِلَى ٱلَّذِينَ نُهُوا۟ عَنِ ٱلنَّجْوَىٰ ثُمَّ
يَعُودُونَ لِمَا نُهُوا۟ عَنْهُ وَيَتَنَٰجَوْنَ
بِٱلْإِثْمِ وَٱلْعُدْوَٰنِ وَمَعْصِيَتِ ٱلرَّسُولِ وَإِذَا
جَآءُوكَ حَيَّوْكَ بِمَا لَمْ يُحَيِّكَ بِهِ ٱللَّهُ

3 ኣይሁዳውያንን ሙናፊቅንን ኣብ መዲና እንከለዉ ኣስላማይ ብቅድሚኦም እንተሓሊፉ የሕሽኽሹኹ: ንነብይና ሙሓመድ ድማ ሰላም ዝብልዎም ዘለዉ ኣምሲሎም ኣሳም ዓለይኩም(ማለት ሞት ንዓኹም) ይብልዎም ስለ ዝነበሩ እዛ ኣያ ጉዶም ቀሊዓ ገሲጻቶም።

ይብሉኻ፡ ብውሽጢ ልቦም እውን "ሙሓመድﷺ ብሓቂ ነብይ ነይሩ እንተዝኸውን በዚ ቃልና ኣላህ ምቐጸዓና ኔሩ" ይብሉ። እታ ዝኣትውዋ ጀሃነም ትኣኽሎም እያ፡ ንሳ'ውን እታ ክፍእቲ መዓልቦ እያ።

9-ኦ ኣንቱም ኣመንቲ እንተደኣ ነንሕድሕድኩም ኣሕሸኹሺኹኩም (ምስጢራዊ ዘረባ ተለዋዊጥኩም) ብዘንቢ፣ ብዓመጽ፣ ንረሱል ብዘይምምእዛዝ ኣይትዘራረቡ፡ ግን ብሰናይን ብምእዛዝን ተዘራረቡን ኣሕሸኹሽኹን፡ ነቲ ኣብ ቅያማ ናብኡ እትእከቡ ኣላህ'ውን ፍርሁ። (ማለት ካብ ቁጣዐ ኣላህ ፈሪህኩም ኣብ መንጎኹምን ኣብ መንጎ ጀሃነምን ንኣላህ ብምምእዛዝ መጋረዲ ግበሩ)

10-ብእከይ ዘረባ ምሕሽኹሻኹ እኮ ካብ ሸይጣን ጥራይ እዩ፡ ምኽንያቱ እዚ ምሕሽኹሻኹ'ዚ ነቶም ኣመንቲ ስለ ዘሰግእን ስለ ዘጉህን፡ እዚ ሸይጣናዊ ምሕሽኹሻኽ'ውን ፍቓድ ኣላህ እንተዘይኮይኑ ነቶም ኣመንቲ ምንም ኣይጎድኦምን እዩ፡ እቶም ኣመንቲ ድማ ኣብ ኣላህ ይወከሉ፡ (ሓላፍነት ኩሉ ጉዳያቶም ንኣላህ ሂቦም ይተኣማመኑ)።

11-ኦ ኣንቱም ኣመንቲ፡ ኣብ ባይቶ ተኣኪብኩም[4] እንከለኹም ቦታ ኣስፍሑ እንተተባሃልኩም ተቐራሪብኩም ነቲ ባይቶ ኣስፍሕዎ (ቦታ ዘይብሎም ኣሕዋትኩም ቦታ ሃብዎም) ኣላህ ምእንቲ ቦታኹም ኣብ ጀና ከስፍሓልኩም፡ ተንስኡ እንተተባሂልኩም እውን ተንስኡ

وَيَقُولُونَ فِيٓ أَنفُسِهِمۡ لَوۡلَا يُعَذِّبُنَا ٱللَّهُ بِمَا
نَقُولُۚ حَسۡبُهُمۡ جَهَنَّمُ يَصۡلَوۡنَهَاۖ فَبِئۡسَ
ٱلۡمَصِيرُ ٨

يَٰٓأَيُّهَا ٱلَّذِينَ ءَامَنُوٓاْ إِذَا تَنَٰجَيۡتُمۡ فَلَا
تَتَنَٰجَوۡاْ بِٱلۡإِثۡمِ وَٱلۡعُدۡوَٰنِ وَمَعۡصِيَتِ
ٱلرَّسُولِ وَتَنَٰجَوۡاْ بِٱلۡبِرِّ وَٱلتَّقۡوَىٰۖ وَٱتَّقُواْ
ٱللَّهَ ٱلَّذِيٓ إِلَيۡهِ تُحۡشَرُونَ ٩

إِنَّمَا ٱلنَّجۡوَىٰ مِنَ ٱلشَّيۡطَٰنِ لِيَحۡزُنَ
ٱلَّذِينَ ءَامَنُواْ وَلَيۡسَ بِضَآرِّهِمۡ شَيۡـًٔا إِلَّا بِإِذۡنِ
ٱللَّهِۚ وَعَلَى ٱللَّهِ فَلۡيَتَوَكَّلِ ٱلۡمُؤۡمِنُونَ ١٠

يَٰٓأَيُّهَا ٱلَّذِينَ ءَامَنُوٓاْ إِذَا قِيلَ لَكُمۡ تَفَسَّحُواْ
فِي ٱلۡمَجَٰلِسِ فَٱفۡسَحُواْ يَفۡسَحِ ٱللَّهُ لَكُمۡۖ
وَإِذَا قِيلَ ٱنشُزُواْ فَٱنشُزُواْ يَرۡفَعِ ٱللَّهُ ٱلَّذِينَ
ءَامَنُواْ مِنكُمۡ وَٱلَّذِينَ أُوتُواْ ٱلۡعِلۡمَ دَرَجَٰتٖۚ

---

4 (ሰሓባ) ብጾት ነብይና ሙሓመድﷺኣብ ባይቶ ምስኦም ክእከቡ እንከለዉ ገለ ካብኣቶም ቦታ ይስእን ስለ ዝነበረ ተቐራረቦም ቦታ ከስፍሑ ተኣዚዞም።

(ንሰላት፣ ንጂሃድ፣ ንዝኾነ ሰናይ ግብሪ) እቶም ካባኹም ኣመንትን ምሁራትን ዘበሉ ኣላህ ኣብ ልዑል ደረጃታት ክብ የብሎም ኣላህ'ውን ነቲ ኩሉ እትገብርዎ ኣጥቢቑ ይፈልጥ እዩ።

12-ኦ ኣንቱም ኣመንቲ ምስ ልኡኽ ኣላህ *(ሙሓመድ ﷺ)* ንበይንኹም ምስጢር ክትዛረቡ እንተደሊኹም ቅድሚ ምዝራብኩም ትኻብ (ሰደቓ) ትኾቡ፡ እዚ ምትኻብ ድማ ንዓኹም ዝበለጸን ዝነጸሀን ተግባር እዩ፡ ግን ዝትኮብ ነገር እንተዘይረኺብኩም ብርግጽ ኣላህ ኣዝዩ መሓሪ ኣዝዩ ራህራሂ እዩ። *(ማለት እቲ ዘይብሉ ካብዚ ግዴታ'ዚ ተማሒሩ እዩ)*

13-ቅድሚ ምስ ልኡኽ ኣላህ *(ሙሓመድ ﷺ)* ውልቃዊ ምስጢር ምዝራብኩም ትኻቦ ምትኻብ ኣብ ድኽነት ከየውድቐኩም ዶ ፈሪህኩም? ንስኹም ነዚ ነገር'ዚ ኣይገበርኩምን ኣላህ'ውን ምሒሩኩም እዩ፡ ስለዚ ሶላትኩም ብደንቢ ኣቑሙ፡ ዘካት ሃቡ (ምጽዋት መጽውቱ) ንኣላህን ንልኡኹን ተማእዘዙ፡ ኣላህ'ውን ኩሉ እትገብርዎ ኣጥቢቑ ይፈልጦ እዩ።[5]

14-ኦ *ሙሓመድ*፡ እቶም ምስቶም ኣላህ እተቖጥዓሎም ኣይሁዳውያን ዝለፈኑ *ሙናፊቒን* ኣይትሪኦምን ዲኻ? (ማለት ትሪኦምን ትፈልጦምን ኣለኻ) ንሶም ካባኹም

وَٱللَّهُ بِمَا تَعۡمَلُونَ خَبِيرٞ ۝١١

يَٰٓأَيُّهَا ٱلَّذِينَ ءَامَنُوٓاْ إِذَا نَٰجَيۡتُمُ ٱلرَّسُولَ فَقَدِّمُواْ بَيۡنَ يَدَيۡ نَجۡوَىٰكُمۡ صَدَقَةٗۚ ذَٰلِكَ خَيۡرٞ لَّكُمۡ وَأَطۡهَرُۚ فَإِن لَّمۡ تَجِدُواْ فَإِنَّ ٱللَّهَ غَفُورٞ رَّحِيمٌ ۝١٢

ءَأَشۡفَقۡتُمۡ أَن تُقَدِّمُواْ بَيۡنَ يَدَيۡ نَجۡوَىٰكُمۡ صَدَقَٰتٖۚ فَإِذۡ لَمۡ تَفۡعَلُواْ وَتَابَ ٱللَّهُ عَلَيۡكُمۡ فَأَقِيمُواْ ٱلصَّلَوٰةَ وَءَاتُواْ ٱلزَّكَوٰةَ وَأَطِيعُواْ ٱللَّهَ وَرَسُولَهُۥۚ وَٱللَّهُ خَبِيرُۢ بِمَا تَعۡمَلُونَ ۝١٣

۞ أَلَمۡ تَرَ إِلَى ٱلَّذِينَ تَوَلَّوۡاْ قَوۡمًا غَضِبَ ٱللَّهُ عَلَيۡهِم مَّا هُم مِّنكُمۡ وَلَا مِنۡهُمۡ

---

5 እቶም ምስ ረሱል ﷺ ክንማኸር ኢሎም ንበይኑ ክረኽብዎ ዝጠልቡ ዝነበሩ ስለ ዝበዝሑ ብዘይካ'ቶም ክእለት ዘይብሎም ሰደቓ(ተኻቦ) ንኽህቡ ተኣዚዙ ስለዚ እቶም ኣድላዪ ነገር ዘይብሎም ተቖጠቡ፡ ብድሕሪኡ ድማ እዚ ነገር'ዚ ንቶም ኣስላም ክኸብዶም ስለተራእየ ኣላህ ነዚ ነገር'ዚ በዛ ኣያ ቁ. 13 ሰረዞ።

ኣይኮኑ ወላ'ውን ካብቶም
ኣይሁዳውያን: ሓሶት ይዛረቡ
ከምዘለዉ እናፈለጡ እንከለዉ
እውን ንሓሶት ይምሕሉላ።
15-ኣላህ ነዚኣቶም ብርቱዕ ስቓይ
ኣዳልዩሎም ኣሎ: ብርግጽ
ኩሉ ዝገብርዎ ተግባር ዝበኣሰን
ዝኸፈእን እዩ ነይሩ።
16-እዞም ሙናፊቒን መቕጻዕቲ
ንኸይወርዶምን እከዮም
ንኸይክሸፍን ንማሕላኦም ከም
ዋልታ ስለ እተጠቕምሉ ኑቶም
ከምስልሙ ዝደልዩ መገዲ ኣላህ
ዓጸዉሎም: ስለዚ ኣብ
ቅያማ(ምጽኣት) ኣሕሳሪ ስቓይ
ኣለዎም።
17-ሃብቶም (ማሎም) ይኹን
ውላዶም ካብ ስቓይ ኣላህ
ምንም ኣይጠቕሞምን (ኣየገላግ
ሎምን) እዩ: እቶም መዋእሎም
ኣብ እሳት ዝነብሩ ሰብ እሳት
ንሳቶም እዮም።
18-ኣላህ ኩሎም (እዞም
ሙናፊቒን) ካብ መቓብሮም
ምስ ኣተንሰኦም ማሕላ
ዜውጽኦም መሲልዎም ልክዕ
ከምዛ ንዓኹም ኣብ ኣዱንያ
ዝምሕልዋ ዘለዉ ኣብ መዓልቲ
ቅያማ'ውን ንኣላህ ይምሕሉሉ:
ንሳ'ቶም እኮ ብሓቂ ሓሰውቲ
እዮም።
19-ሰይጣን ኣብ ትሕቲ ቍጽጽሩ
ስለ ዘእተዎም ንትእዛዛት ኣላህ
ኣረሲዕዎም: ንሶም'ዮም እቶም
ሰልፊ ሰይጣን: ብርግጽ ሰልፊ
ሰይጣን እቶም ብሓቂ
ክሳረኛታት እዮም።
20-እቶም ንኣላህን ንልኡኹን
ዝጻብኡን ዝቃወሙን ብርግጽ
ካብቶም ውርደተኛታት እዮም።

وَيَحْلِفُونَ عَلَى ٱلْكَذِبِ وَهُمْ يَعْلَمُونَ ﴿١٤﴾

أَعَدَّ ٱللَّهُ لَهُمْ عَذَابًا شَدِيدًا ۖ إِنَّهُمْ سَآءَ مَا
كَانُوا۟ يَعْمَلُونَ ﴿١٥﴾

ٱتَّخَذُوٓا۟ أَيْمَٰنَهُمْ جُنَّةً فَصَدُّوا۟ عَن سَبِيلِ
ٱللَّهِ فَلَهُمْ عَذَابٌ مُّهِينٌ ﴿١٦﴾

لَّن تُغْنِىَ عَنْهُمْ أَمْوَٰلُهُمْ وَلَآ أَوْلَٰدُهُم مِّنَ
ٱللَّهِ شَيْـًٔا ۚ أُو۟لَٰٓئِكَ أَصْحَٰبُ ٱلنَّارِ ۖ هُمْ فِيهَا
خَٰلِدُونَ ﴿١٧﴾

يَوْمَ يَبْعَثُهُمُ ٱللَّهُ جَمِيعًا فَيَحْلِفُونَ لَهُۥ كَمَا
يَحْلِفُونَ لَكُمْ ۖ وَيَحْسَبُونَ أَنَّهُمْ عَلَىٰ شَىْءٍ ۚ أَلَآ
إِنَّهُمْ هُمُ ٱلْكَٰذِبُونَ ﴿١٨﴾

ٱسْتَحْوَذَ عَلَيْهِمُ ٱلشَّيْطَٰنُ فَأَنسَىٰهُمْ ذِكْرَ
ٱللَّهِ ۚ أُو۟لَٰٓئِكَ حِزْبُ ٱلشَّيْطَٰنِ ۚ أَلَآ إِنَّ
حِزْبَ ٱلشَّيْطَٰنِ هُمُ ٱلْخَٰسِرُونَ ﴿١٩﴾

إِنَّ ٱلَّذِينَ يُحَآدُّونَ ٱللَّهَ وَرَسُولَهُۥٓ أُو۟لَٰٓئِكَ فِى
ٱلْأَذَلِّينَ ﴿٢٠﴾

21-"ብርግጽ ኣነን ልኡኻተይን ክንስዕር ኢና" ኢሉ ኣላህ ወሲኑ እዩ: ብርግጽ ኣላህ ኣዝዩ ሓያል ኣዝዩ ዕዙዝ እዩ።

كَتَبَ ٱللَّهُ لَأَغۡلِبَنَّ أَنَا۠ وَرُسُلِيٓۚ إِنَّ ٱللَّهَ قَوِيٌّ عَزِيزٞ ﴿٢١﴾

22-ኦ ሙሓመድ ﷺ ብኣላህን ብመዓልቲ ምጽኣትን (ኣኼራ) ኣሚኖም ከብቅዑ ንተጻባእቲ ኣላህን ልእኹን ዝፈትዉ ሰባት ኣይትረክብን ኢኻ: ወላ'ውን እዞም ተጻባእቲ ኣቦታቶም ወይ ደቆም ወይ ኣሕዋቶም ወይ ዓሌቶም ይኹኑ: እቲኣቶም (ማለት እቶም ኣመንቲ) ኣላህ ኣብ ልቦም ጽኑዕ እምነት ሰቀሩ ብመርትዖታቱን ብርሃኑን ዝደገፎምን ዘዐወቶምን እዮም: ከምኡ'ውን ኣብ መዋእሎም ዝነብሩሉ ብትሕቲኡ ፈሊጋት ዝውሕዝ ጀናታት ከእትዎም ኣብ ርእሲ ምኻኑ ኣላህ ብዝገበርዎ ረድዩሎም እዩ: ንሶም ከኣ ብዝሃቦም ጸጋ ረድየሙሉ እዮም: እቲኣቶም (እቶም ኣመንቲ) ሰልፊ ኣላህ እዮም: ብርግጽ ከኣ ሰልፊ ኣላህ እዮም እቶም ብሓቂ ተዓወቲ።

لَّا تَجِدُ قَوۡمٗا يُؤۡمِنُونَ بِٱللَّهِ وَٱلۡيَوۡمِ ٱلۡأٓخِرِ يُوَآدُّونَ مَنۡ حَآدَّ ٱللَّهَ وَرَسُولَهُۥ وَلَوۡ كَانُوٓاْ ءَابَآءَهُمۡ أَوۡ أَبۡنَآءَهُمۡ أَوۡ إِخۡوَٰنَهُمۡ أَوۡ عَشِيرَتَهُمۡۚ أُوْلَٰٓئِكَ كَتَبَ فِي قُلُوبِهِمُ ٱلۡإِيمَٰنَ وَأَيَّدَهُم بِرُوحٖ مِّنۡهُۖ وَيُدۡخِلُهُمۡ جَنَّٰتٖ تَجۡرِي مِن تَحۡتِهَا ٱلۡأَنۡهَٰرُ خَٰلِدِينَ فِيهَاۚ رَضِيَ ٱللَّهُ عَنۡهُمۡ وَرَضُواْ عَنۡهُۚ أُوْلَٰٓئِكَ حِزۡبُ ٱللَّهِۚ أَلَآ إِنَّ حِزۡبَ ٱللَّهِ هُمُ ٱلۡمُفۡلِحُونَ ﴿٢٢﴾

# سورة الحشر
# ሱረቱል'ሓሽር (እቲ ምእካብ)

ብስም ኣላህ እቲ ፍጹም ርህሩህ እቲ ኣዝዩ ራህራሂ

بِسۡمِ ٱللَّهِ ٱلرَّحۡمَٰنِ ٱلرَّحِيمِ

1-ኩሉ ኣብ ሰማያትን ኣብ ምድርን ዘሎ ፍጡር ንኣላህ ሰብሐ: ንሱ'ውን እቲ ፍጹም ዕዙዝ እቲ ፍጹም ጥበበኛ እዩ።

سَبَّحَ لِلَّهِ مَا فِي ٱلسَّمَٰوَٰتِ وَمَا فِي ٱلۡأَرۡضِۖ وَهُوَ ٱلۡعَزِيزُ ٱلۡحَكِيمُ ﴿١﴾

هُوَ ٱلَّذِيٓ أَخۡرَجَ ٱلَّذِينَ كَفَرُواْ مِنۡ أَهۡلِ
ٱلۡكِتَٰبِ مِن دِيَٰرِهِمۡ لِأَوَّلِ ٱلۡحَشۡرِۚ مَا
ظَنَنتُمۡ أَن يَخۡرُجُواْۖ وَظَنُّوٓاْ أَنَّهُم مَّانِعَتُهُمۡ
حُصُونُهُم مِّنَ ٱللَّهِ فَأَتَىٰهُمُ ٱللَّهُ مِنۡ حَيۡثُ
لَمۡ يَحۡتَسِبُواْۖ وَقَذَفَ فِي قُلُوبِهِمُ ٱلرُّعۡبَۚ
يُخۡرِبُونَ بُيُوتَهُم بِأَيۡدِيهِمۡ وَأَيۡدِي ٱلۡمُؤۡمِنِينَ
فَٱعۡتَبِرُواْ يَٰٓأُوْلِي ٱلۡأَبۡصَٰرِ ٢

وَلَوۡلَآ أَن كَتَبَ ٱللَّهُ عَلَيۡهِمُ ٱلۡجَلَآءَ
لَعَذَّبَهُمۡ فِي ٱلدُّنۡيَاۖ وَلَهُمۡ فِي ٱلۡأٓخِرَةِ
عَذَابُ ٱلنَّارِ ٣

ذَٰلِكَ بِأَنَّهُمۡ شَآقُّواْ ٱللَّهَ وَرَسُولَهُۥۖ وَمَن
يُشَآقِّ ٱللَّهَ فَإِنَّ ٱللَّهَ شَدِيدُ ٱلۡعِقَابِ ٤

مَا قَطَعۡتُم مِّن لِّينَةٍ أَوۡ تَرَكۡتُمُوهَا قَآئِمَةً
عَلَىٰٓ أُصُولِهَا فَبِإِذۡنِ ٱللَّهِ وَلِيُخۡزِيَ
ٱلۡفَٰسِقِينَ ٥

2-ነቶም ዝኸሓዱ ካብ ኣህለል ኪታብ (በኒ ኣንኑዲር ዝተባህሉ ኣይሁዳውያን) ካብ ገዛውቶም ኣብ ቀዳማይ ምእካብ ኣላህ እዩ ኣውጺኡዎም: ንዓኹም -ኣንቱም ኣስላም- ዝወጹ ይመስለኩም ኣይነበረን ንሶም'ውን ዕርድታቶም ካብ ኣላህ ዝከላኸለሎም መሲሉዎም: ግና መቕጻዕቲ ኣላህ በቲ ዘይሓሰብዎን ዘይተጸበይዎን መጸኦም: ኣላህ'ውን ኣብ ልቦም ራዕዲ ስለ ዝደርበየሎም ኣባይቶም ብኢዶምን ብኢድ ሙእሚኒንን ኣበላሸዉ: ስለዚ ኣቱም ዓቃላትን ለባማትን ኣዚ ርኢኹም ፍገዱ[6]::

3-ኣላህ'ውን ካብ ዓዶም ምሕያር(ምግዓዝ) እንተዘይጽሕፈሎም ነይሩ ኣብ ኣዱንያ ብመቕተልትን ብማእሰርትን ብርግጽ መሳቐዮም ነይሩ: ኣብ ምጽኣት(ኣኼራ) እውን ናይ እሳት ስቓይ ኣለዎም::

4-ናይ'ዚ ምኽንያት ከኣ እዞም ኣይሁዳውያን ንኣላህን ንልኡኹን ስለ እተጻብኡን እተቓወሙን እዩ: ንኣላህ ዝጻባእ ድማ ኣላህስ ብርግጽ በዓል ብርቱዕ መቕጻዕቲ እዩ::

5-ኦ ኣንቱም ኣስላም ካብቲ ናይ በኒ ኣንኑዲር ዝቖረጽኩምዎ ገረብ ተምሪ ይኹን ወይ ኣብ ጉንዱ ቈይሙ ዝገደፍኩምዎ ኩሉ ብፍቓድ ኣላህን እቶም ካብ ትእዛዝ ኣላህ ዝወጹ(ፋሲቂን) ክሓስሩን ክኹምተሩን እተገብረ እዩ::

---

6 ኣብ ወሰን መዲና ዝቕመጡ ዝነበሩ በኒ ኣንኑዲር ዝስሞም ኣይሁዳውያን ነቲ ምስ ነብይና ሙሓመድ* ገይሮሞ ዝነበሩ ናይ ሰላምን ምትሕግጋዝን ውዕል ብፈተነ መቕተልቲ ነብይና* ስለ ዘፍረሱ: ነብይና* ኣብ ኣግማሎም ክጽዕንዎ ዝኽእሉ ንብረቶም ጥራይ ጽዒኖም ካብ ዓዶም ንኽይበር እትብሃል ዓዲ ኩሎም ተኣኪቦም ክስደዱ ወሰነ: ቀዳማይ ምእካብ እተሰመየሉ ምኽንያት ድማ ኸሊፋ ዑመር ወዲ ኣልኸጣብ'ውን ካብ ኸይበር ብድሕሪ'ዚ እንደገና ኣኪቡ ስለዘውጸኦም እዩ::

6-ኣላህ እቲ ካብ በኒ ኣንነዲር ናብ ልኡኹ ሙሓመድﷺ ሰልቢ ገይሩ ዝመለሶ ንብረት: ኣንቱም ኣስላም ኣፍራስኩምን ኣግ ማልኩምን ኣጋሊብኩም ኣይተዋጋእኩምሉን: ግን ኣላህ ንልኡኻቱ ናብ ዝደለዮም ጸላእቱ ይስልጥ: ኣላህ'ውን ንኹሉ ነገራት ክገብር ኣዝዩ ክኢላ እዩ።

7-ኣላህ ካብ'ቶም ኣብ ፈቐዶ ዓድታት ዝነብሩ ከሓድቲ ብዘይ ኲናት ናብ ልኡኹ ሙሓመድﷺ ዝመልሶ ሰልቢ ንኣላህ፣ ንልኡኽ ኣላህ፣ ንቤተሰብ ልኡኽ ኣላህ፣ ንዘኽታማት፣ ንመሳኪን፣ ንገያሾ ይኸውን: ምኽንያቱ እቲ ገንዘብ ኣብ ኢድ ሃብታማት ጥራይ ንኸይገላበጥ: ልኡኽ ኣላህ ዘምጸኣልኩም ትእዛዝ'ውን ተቐበሉ: ካብ ዝኸልከለኩም ድማ ተኸልከሉ: ንኣላህ'ውን ፍርሁ: ብርግጽ ኣላህ በዓል ብርቱዕ መቕጻዕቲ እዩ።

8-ከምኡ'ውን ነቶም ጸጋ ኣላህን ፍቶቱን ንምርካብ ካብ ገዛውቶምን ማሎምን ተሰጒጎም ንመዲና ዝሃጀሩ(ዝፈለሱ) ድኻታት ሙሃጂሪን ካብዚ ሰልቢ ብጽሒት ኣለዎም: ኣንጻር ከሓድቲ እናተቓለሱ'ውን ንኣላህን ንልኡኹን የዐውቱ: ንሶም እዮም ድማ እቶም ብእምነቶም ሓቀኛታት ኣመንቲ። *(ማለት ሓቅነት እምነቶም ብግብሪ ዘረጋገጹ)*።

9-እቶም ብእስልምና ኣሚኖም ቅድሚ ሙሃጂሪን ኣብ መዲና ዝሰፈሩ ኣንሳር ነቶም ካብ መካ ናብኦም ንዝሃጅሩ(ንዝፈለሱ) ኣስላም ይፈትውዎም፣ ገለ ሸቓሸት እንተተዋህቡ እውን

وَمَآ أَفَآءَ ٱللَّهُ عَلَىٰ رَسُولِهِۦ مِنۡهُمۡ فَمَآ
أَوۡجَفۡتُمۡ عَلَيۡهِ مِنۡ خَيۡلٖ وَلَا رِكَابٖ
وَلَٰكِنَّ ٱللَّهَ يُسَلِّطُ رُسُلَهُۥ عَلَىٰ مَن يَشَآءُۚ
وَٱللَّهُ عَلَىٰ كُلِّ شَيۡءٖ قَدِيرٞ ٦

مَّآ أَفَآءَ ٱللَّهُ عَلَىٰ رَسُولِهِۦ مِنۡ أَهۡلِ ٱلۡقُرَىٰ
فَلِلَّهِ وَلِلرَّسُولِ وَلِذِي ٱلۡقُرۡبَىٰ وَٱلۡيَتَٰمَىٰ
وَٱلۡمَسَٰكِينِ وَٱبۡنِ ٱلسَّبِيلِ كَيۡ لَا يَكُونَ
دُولَةَۢ بَيۡنَ ٱلۡأَغۡنِيَآءِ مِنكُمۡۚ وَمَآ ءَاتَىٰكُمُ
ٱلرَّسُولُ فَخُذُوهُ وَمَا نَهَىٰكُمۡ عَنۡهُ فَٱنتَهُواْۚ
وَٱتَّقُواْ ٱللَّهَۖ إِنَّ ٱللَّهَ شَدِيدُ ٱلۡعِقَابِ ٧

لِلۡفُقَرَآءِ ٱلۡمُهَٰجِرِينَ ٱلَّذِينَ أُخۡرِجُواْ مِن
دِيَٰرِهِمۡ وَأَمۡوَٰلِهِمۡ يَبۡتَغُونَ فَضۡلٗا مِّنَ ٱللَّهِ
وَرِضۡوَٰنٗا وَيَنصُرُونَ ٱللَّهَ وَرَسُولَهُۥٓۚ أُوْلَٰٓئِكَ
هُمُ ٱلصَّٰدِقُونَ ٨

وَٱلَّذِينَ تَبَوَّءُو ٱلدَّارَ وَٱلۡإِيمَٰنَ مِن قَبۡلِهِمۡ
يُحِبُّونَ مَنۡ هَاجَرَ إِلَيۡهِمۡ وَلَا يَجِدُونَ فِي

6-ኣላህ እቲ ካብ በኒ ኣንነዲር
ናብ ልኡኹ ሙሓመድ፨ ሰልቢ
ገይሩ ዝመለሶ ንብረት: ኣንቱም
ኣስላም ኣፍራስኩምን ኣግ
ማልኩምን ኣጋሊብኩም
ኣይተዋጋእኩምሉን: ግን ኣላህ
ንልኡኻቱ ናብ ዝደለዮም
ጸላእቱ ይስልጥ: ኣላህ'ውን
ንኹሉ ነገራት ክገብር ኣዝዩ
ክኢላ እዩ።
7-ኣላህ ካብ'ቶም ኣብ ፈቐዶ
ዓድታት ዝነብሩ ከሓድቲ ብዘይ
ኲናት ናብ ልኡኹ
ሙሓመድ፨ ዝመልሶ ሰልቢ
ንኣላህ፣ ንልኡኽ ኣላህ፣
ንቤተሰብ ልኡኽ ኣላህ፣
ንዘኽታማት፣ ንመሳኪን፣ ንገያሾ
ይኹውን: ምኽንያቱ እቲ ገንዘብ
ኣብ ኢድ ሃብታማት ጥራይ
ንኸይገላበጥ: ልኡኽ ኣላህ
ዘምጻኣልኩም ትእዛዝ'ውን
ተቐበሉ: ካብ ዝኽልከለኩም
ድማ ተኸልከሉ: ንኣላህ'ውን
ፍርሁ: ብርግጽ ኣላህ በዓል
ብርቱዕ መቕጻዕቲ እዩ።
8-ከምኡ'ውን ነቶም ጸጋ ኣላህን
ፍቶቱን ንምርካብ ካብ
ገዛውቶምን ማሎምን ተሰጕጎም
ንመዲና ዝሃጀሩ(ዝፈለሱ)
ድኻታት ሙሃጂሪን ካብዚ
ሰልቢ ብጽሒት ኣለዎም:
ኣንጻር ከሓድቲ እናተቓለሱ'ውን
ንኣላህን ንልኡኹን የዐውቱ:
ንሶም እዮም ድማ እቶም
ብእምነቶም ሓቀኛታት
ኣመንቲ። *(ማለት ሓቅነት
እምነቶም ብግብሪ ዘረጋገጹ)።*
9-እቶም ብእስልምና ኣሚኖም
ቅድሚ ሙሃጂሪን ኣብ መዲና
ዝሰፈሩ ኣንሳር ነቶም ካብ መካ
ናብኦም ንዝሃጅሩ(ንዝፈለሱ)
ኣስላም ይፈትዉ ዎም፣ ገለ
ሸሻያት እንተተዋህቡ እውን

وَمَآ أَفَآءَ ٱللَّهُ عَلَىٰ رَسُولِهِۦ مِنْهُمْ فَمَآ
أَوْجَفْتُمْ عَلَيْهِ مِنْ خَيْلٍ وَلَا رِكَابٍ
وَلَٰكِنَّ ٱللَّهَ يُسَلِّطُ رُسُلَهُۥ عَلَىٰ مَن يَشَآءُ ۚ
وَٱللَّهُ عَلَىٰ كُلِّ شَىْءٍ قَدِيرٌ ﴿٦﴾

مَّآ أَفَآءَ ٱللَّهُ عَلَىٰ رَسُولِهِۦ مِنْ أَهْلِ ٱلْقُرَىٰ
فَلِلَّهِ وَلِلرَّسُولِ وَلِذِى ٱلْقُرْبَىٰ وَٱلْيَتَٰمَىٰ
وَٱلْمَسَٰكِينِ وَٱبْنِ ٱلسَّبِيلِ كَىْ لَا يَكُونَ
دُولَةًۢ بَيْنَ ٱلْأَغْنِيَآءِ مِنكُمْ ۚ وَمَآ ءَاتَىٰكُمُ
ٱلرَّسُولُ فَخُذُوهُ وَمَا نَهَىٰكُمْ عَنْهُ فَٱنتَهُوا۟ ۚ
وَٱتَّقُوا۟ ٱللَّهَ ۖ إِنَّ ٱللَّهَ شَدِيدُ ٱلْعِقَابِ ﴿٧﴾

لِلْفُقَرَآءِ ٱلْمُهَٰجِرِينَ ٱلَّذِينَ أُخْرِجُوا۟ مِن
دِيَٰرِهِمْ وَأَمْوَٰلِهِمْ يَبْتَغُونَ فَضْلًا مِّنَ ٱللَّهِ
وَرِضْوَٰنًا وَيَنصُرُونَ ٱللَّهَ وَرَسُولَهُۥٓ ۚ أُو۟لَٰٓئِكَ
هُمُ ٱلصَّٰدِقُونَ ﴿٨﴾

وَٱلَّذِينَ تَبَوَّءُو ٱلدَّارَ وَٱلْإِيمَٰنَ مِن قَبْلِهِمْ
يُحِبُّونَ مَنْ هَاجَرَ إِلَيْهِمْ وَلَا يَجِدُونَ فِى

ኣብ ልቦም ሓሰድ ኣይስምዖም፣ ወላ'ውን ተጸጊሞም ይሃልዉ ደኣ'ምበር ኣብ ልዕሊ ነብሶም ገዲፎም ቀዳምነት ንዖም ሙሃጂሪን ይህብዎም፡ እቶም ካብ ብቒ ነብሶም ናጻ ዝኾኑ ንሳቶም እዮም እቶም ተዓወቲ።

صُدُورِهِمْ حَاجَةً مِّمَّآ أُوتُوا۟ وَيُؤْثِرُونَ
عَلَىٰٓ أَنفُسِهِمْ وَلَوْ كَانَ بِهِمْ خَصَاصَةٌ ۚ وَمَن
يُوقَ شُحَّ نَفْسِهِۦ فَأُو۟لَـٰٓئِكَ هُمُ
ٱلْمُفْلِحُونَ ﴿٩﴾

10-እቶም ብድሕሪኦም ዝመጹ ሙእሚኒን "ኦ ጎይታና ንዓናን ንዖም ብእምነት ዝቐደሙና ኣሕዋትናን መሓረና፡ ኣብ ልብና እውን ኣንጻር'ቶም ዝኣመኑ ጽልእን ሓሰድን ኣይተሕድረልና፡ ኦ ጎይታና ብርግጽ እምብዛ ለዋህ እምብዛ ራህራሂ ኢኻ።

وَٱلَّذِينَ جَآءُو مِنۢ بَعْدِهِمْ يَقُولُونَ
رَبَّنَا ٱغْفِرْ لَنَا وَلِإِخْوَٰنِنَا ٱلَّذِينَ سَبَقُونَا
بِٱلْإِيمَـٰنِ وَلَا تَجْعَلْ فِى قُلُوبِنَا غِلًّا لِّلَّذِينَ
ءَامَنُوا۟ رَبَّنَآ إِنَّكَ رَءُوفٌ رَّحِيمٌ ﴿١٠﴾

11-ኦ መሓመድ፡ ንዖም ሙናፊቒን ኣይረኣኻዮምን[7] ዲኻ? ንሶም ንዖም ዝኸሓዱ ኣይሁዳውያን (ኣህለልኪታብ ሰብ መጽሓፍ) ኣሕዋቶም፥ "እንተደኣ ኣስላም ካብ ዓድኹም ኣውጺኦምኹም ምሳኹም ክንወጽእ ኢና፣ ኣንጻርኩም'ውን ፈጺምና ንወላ ሓደ ኣይንእዘዝን ኢና፣ እንተ ተዋጊኦምኹም'ውን ክንድግፈኩም ኢና፡" ይብሉ፡ ኣላህ'ውን እዞም ሙናፊቒን ብርግጽ ሓሰውቲ ምዃኖም ይምስክር።

۞ أَلَمْ تَرَ إِلَى ٱلَّذِينَ نَافَقُوا۟ يَقُولُونَ
لِإِخْوَٰنِهِمُ ٱلَّذِينَ كَفَرُوا۟ مِنْ أَهْلِ ٱلْكِتَـٰبِ
لَئِنْ أُخْرِجْتُمْ لَنَخْرُجَنَّ مَعَكُمْ وَلَا
نُطِيعُ فِيكُمْ أَحَدًا أَبَدًا وَإِن قُوتِلْتُمْ
لَنَنصُرَنَّكُمْ وَٱللَّهُ يَشْهَدُ إِنَّهُمْ لَكَـٰذِبُونَ ﴿١١﴾

12-እንተደኣ ሙእሚኒን ንዖም ኣይሁዳውያን ኣውጺኦሞም እቶም ሙናፊቒን ምስኦም ኣይወጹን እዮም፣ እንተደኣ ተዋጊኦም እውን ኣይድግፍዎምን እዮም፤ እንተደኣ ደጊፎሞም እውን ዝባኖም ሂቦም ክሃድሙ እዮም:

لَئِنْ أُخْرِجُوا۟ لَا يَخْرُجُونَ مَعَهُمْ وَلَئِن
قُوتِلُوا۟ لَا يَنصُرُونَهُمْ وَلَئِن نَّصَرُوهُمْ
لَيُوَلُّنَّ ٱلْأَدْبَـٰرَ ثُمَّ لَا يُنصَرُونَ ﴿١٢﴾

---

7 እቶም ኣብ መዲና ዝነበሩ ሙናፊቒን (ብኣፎም ኣሚኖም ብልቦም ዝኸሓዱ) ንበኒ ኣንነዲር ንሕና ምሳኹም ኣለና ክንድግፈኩም ኢና፡ ተእዛዝ ሙሓመድ ﷺ ኣብ ግብሪ ኣይተውዕሉ ኢሎም ቃል ምስ ኣተዉሎም ኣላህ ነዚ ነገር ኣብዛ ኣያ ከሺሕዎ።

ብድሕሪኡ'ውን ፈጺሞም ኣይዕወቱን እዮም።

لَأَنتُمْ أَشَدُّ رَهْبَةً فِي صُدُورِهِم مِّنَ ٱللَّهِ ۚ
ذَٰلِكَ بِأَنَّهُمْ قَوْمٌ لَّا يَفْقَهُونَ ﴿١٣﴾

13-ብሓቂ እቶም በኒ ኣንነዲር ኣብ ክንዲ ካብ ኣላህ ዝፈርሁ ብዝያዳ ካባኻትኩም (ካብ ሙእሚኒን) ኣብ ልቦም ራዕዲ ይስመዮም: እዚ ድማ ዕብየት ኣላህ ዘይርድኡ ህዝቢ ስለዝኾኑ እዮ።

لَا يُقَٰتِلُونَكُمْ جَمِيعًا إِلَّا فِي قُرًى مُّحَصَّنَةٍ
أَوْ مِن وَرَآءِ جُدُرٍۭ ۚ بَأْسُهُم بَيْنَهُمْ شَدِيدٌ ۚ
تَحْسَبُهُمْ جَمِيعًا وَقُلُوبُهُمْ شَتَّىٰ ۚ ذَٰلِكَ
بِأَنَّهُمْ قَوْمٌ لَّا يَعْقِلُونَ ﴿١٤﴾

14-ብጀካ ኣብ ብዕርዲ እተኸባ ከተማታት ወይ ብድሕሪ መንደቕ እንተዘይኮይኑ እዞም ኣይሁዳውያን ብሓደ ሓቢሮም ኣይዋግኡኹምን እዮም: ኣብ መንጎኦም ብርቱዕ ባእሲ'ዩ ዘሎ: ክትሪኦም እንከሎኻ ሕቡራት ይመስሉኻ ግን ልቦም ፋሕ ብትን ዝበለ እዩ: እዚ ድማ ኣእምሮ ዘይብሎም ህዝቢ ስለ ዝኾኑ እዩ።

كَمَثَلِ ٱلَّذِينَ مِن قَبْلِهِمْ قَرِيبًا ۖ ذَاقُوا۟ وَبَالَ
أَمْرِهِمْ وَلَهُمْ عَذَابٌ أَلِيمٌ ﴿١٥﴾

15-እዚኦም ልክዕ ከምቶም ቅድሜኦም ኣብ ቀረባ ግዜ መቕጻዕቲ ክሕደቶም ዝቐመሱ (ሙሽሪኪን መካ ወይ በኒ ቀይኑቃዕ እተባህሉ ኣይሁዳውያን) እዮም: ኣዝዩ ዘቐንዙ ስቓይ እውን ኣለዎም።

كَمَثَلِ ٱلشَّيْطَٰنِ إِذْ قَالَ لِلْإِنسَٰنِ ٱكْفُرْ
فَلَمَّا كَفَرَ قَالَ إِنِّي بَرِيٓءٌ مِّنكَ إِنِّيٓ
أَخَافُ ٱللَّهَ رَبَّ ٱلْعَٰلَمِينَ ﴿١٦﴾

16-እዞም ንበኒ ኣንነዲር ክድግፉ ውዕል ዝኣተዉ ሙናፊቚን ልክዕ ከምቲ ሰይጣን ንወዲ ሰብ ክሓድ ኢሉ ዝደፋፍኦ ምስ ክሓደ ድማ ኣነ "ካባኻ ናጻ እየ: ኣነ ንኣላህ ጎይታ ዓለም እፈርሆ እየ" ዝበለ እዮም።

فَكَانَ عَٰقِبَتَهُمَآ أَنَّهُمَا فِي ٱلنَّارِ خَٰلِدَيْنِ فِيهَا ۚ
وَذَٰلِكَ جَزَٰٓؤُا۟ ٱلظَّٰلِمِينَ ﴿١٧﴾

17-ናይ ክልቲኦም(ሸይጣንን እቲ እተኸተሎ ወዲ-ሰብን) መደምደምታ (ትርፊ) ድማ ንመዋእሎም እሳተ ጀሃነም ይኣትዉ: እዚ እዩ ኸኣ ጻማ ዓመጸኛታት(ንኑብሶም ስለ ዘጋግ ዩዋ ዓመጽቲ ኑብሶም እዮም)።

18-ኦ ኣንቱም ኣመንቲ: መቕጻዕቲ ኣላህ ፈሪህኩም ተማእዘዙ: ዝኾነት ነፍሲ'ውን ንጽባሕ (መዓልቲ ቅያማ) እንታይ ኣዳሊያ ከምዘላ ትርአ: መቕጻዕቲ ኣላህ ፈሪህኩም'ውን ተማእዘዙ፣ ብርግጽ ኣላህ ነቲ እትገብርዎ ኣጥቢቑ ይፈልጦ እዩ።

يَـٰٓأَيُّهَا ٱلَّذِينَ ءَامَنُوا۟ ٱتَّقُوا۟ ٱللَّهَ وَلْتَنظُرْ نَفْسٌ مَّا قَدَّمَتْ لِغَدٍ ۖ وَٱتَّقُوا۟ ٱللَّهَ ۚ إِنَّ ٱللَّهَ خَبِيرٌۢ بِمَا تَعْمَلُونَ ﴿١٨﴾

19-ከምቶም ንኣላህ ብምርሳዖም ኣላህ ነፍሶም ዘረሰዖም'ውን ኣይትኹኑ (ማለት ትእዛዛት ኣላህ ብዘይምእዛዝ ንኣላህ ረስዑ. ኣላህ ድማ ንነፍሶም ዝጠቕም ንኸይገብሩ ነፍሶም ኣረሰዖም) እቲኣቶም እዮም እቶም ካብ ምእዛዝ ኣላህ ዝወጹ (ፋሲቑን)።

وَلَا تَكُونُوا۟ كَٱلَّذِينَ نَسُوا۟ ٱللَّهَ فَأَنسَىٰهُمْ أَنفُسَهُمْ ۚ أُو۟لَـٰٓئِكَ هُمُ ٱلْفَـٰسِقُونَ ﴿١٩﴾

20-ሰብ እሳትን ሰብ ጀናን ፈጺሞም ማዕረ ኣይኮኑን እዮም: ሰብ ጀና እዮም እቶም ዕዉታት።

لَا يَسْتَوِىٓ أَصْحَـٰبُ ٱلنَّارِ وَأَصْحَـٰبُ ٱلْجَنَّةِ ۚ أَصْحَـٰبُ ٱلْجَنَّةِ هُمُ ٱلْفَآئِزُونَ ﴿٢٠﴾

21-እዚ ቁርኣን'ዚ ንጎቦ ኣውሪድናዮ ነርና እንተንኸውን እቲ ጎቦ ብፍርሃት ኣላህ ዝኣክል ብርግጽ ትሒቱን ነቒዑን ምረኣኻዮ: እዚ ንደቂ-ሰብ እንህቦ ኣብነት ድማ ምእንቲ ብግቡእ ንኽሓስቡ እዩ።

لَوْ أَنزَلْنَا هَـٰذَا ٱلْقُرْءَانَ عَلَىٰ جَبَلٍ لَّرَأَيْتَهُۥ خَـٰشِعًا مُّتَصَدِّعًا مِّنْ خَشْيَةِ ٱللَّهِ ۚ وَتِلْكَ ٱلْأَمْثَـٰلُ نَضْرِبُهَا لِلنَّاسِ لَعَلَّهُمْ يَتَفَكَّرُونَ ﴿٢١﴾

22-ንሱ ኣላህ እቲ ብዘይካኡ ካልእ ብሓቂ ክምለኽ ዝግበኦ ዘየሎ፣ ፈሊጣ ስዉርን ግሁ-ድን: ንሱ እቲ ፍጹም ርህሩህ እቲ ኣዝዩ ራህራሂ እዩ።

هُوَ ٱللَّهُ ٱلَّذِى لَآ إِلَـٰهَ إِلَّا هُوَ ۖ عَـٰلِمُ ٱلْغَيْبِ وَٱلشَّهَـٰدَةِ ۖ هُوَ ٱلرَّحْمَـٰنُ ٱلرَّحِيمُ ﴿٢٢﴾

23-ንሱ ኣላህ እቲ ብዘይካኡ ካልእ ብሓቂ ክምለኽ ዝግበኦ ዘየሎ:[8] እቲ ንጉስ(ልዕሊኡ ንጉስ ዘየለ)፣ እቲ ቅዱስ(ብሩኽን ንጹህን)፣ እቲ

هُوَ ٱللَّهُ ٱلَّذِى لَآ إِلَـٰهَ إِلَّا هُوَ ٱلْمَلِكُ ٱلْقُدُّوسُ ٱلسَّلَـٰمُ ٱلْمُؤْمِنُ ٱلْمُهَيْمِنُ

---

8 ኣላህ ዝልለየሉ ኣስማትን ሲፋትን(ቅጽላትን) ኣብ ቁርኣን ይኹን ኣብ ሱና ነብይ ሙሓመድ ﷺ እተጠቕሰ ኩሉ ከይለወጥና ከይጠዋወና ክንኣምነሉ ይግባእ: እቲ ናብ ትግርኛ እተተርጎመ ኣስማት ድማ ንመረድኢ'ዩ ደኣምበር መተካእታ ናይ'ቲ ዓረብኛ ክኸውን ኣይክእልን እዩ: ምኽንያቱ እቲ ናይ ዓረብኛ ቃል ዝሓዝሉ ትርጉም እቲ ናይ ትግርኛ ቃል ክጠምሮ ስለ ዘይክእል።

ٱلْعَزِيزُ ٱلْجَبَّارُ ٱلْمُتَكَبِّرُ ۚ سُبْحَٰنَ ٱللَّهِ
عَمَّا يُشْرِكُونَ ﴿٢٣﴾

ሰላም(ካብ ኩሉ ጉድለት ናጻ
ዝኾነ)፤እቲ እሙን (ባሮቱ
ከምዘይዕምጾም እሙን እዩ)፤
እቲ መስካርን ተቖጻጻርን(ንግብሪ
ባሮቱ ዝምስክርን ዝቆጻጸርን)
እቲ ዕዙዝ(ፈጺሙ ዝስዕሮ
ዘይብሉ ፍጹም ሰዓሪ)፤ እቲ
ጀባር-ቀሳቢ-(ንፍጡራቱ ኣገዳዲ
ወይ ጸጋኒ ወይ ኣዝዩ
ዓብይ)፤እቲ ኩሩዕ(ካብ ኩሉ
እኪያት ተኸልኪሉ ዝኹረዐ)
እዩ፡ ኣላህ ካብቲ ሙሽሪኪን
ዝፍጽምዎ ዘለዉ ሽርኪ ይንጸህ
ይልዓል።

هُوَ ٱللَّهُ ٱلْخَٰلِقُ ٱلْبَارِئُ ٱلْمُصَوِّرُ ۖ لَهُ
ٱلْأَسْمَآءُ ٱلْحُسْنَىٰ ۚ يُسَبِّحُ لَهُۥ مَا فِى
ٱلسَّمَٰوَٰتِ وَٱلْأَرْضِ ۖ وَهُوَ ٱلْعَزِيزُ
ٱلْحَكِيمُ ﴿٢٤﴾

24-ንሱ ኣላህ እቲ ፈጣሪ(ከም
ድልየቱ ቀዲሱ ዝኣብዮ)፤ እቲ
መሃዚ(ንዝኾነ ነገር ካብ ዘይህላ
ውነት ናብ ህላውነት ኣስተኻኺሉ
ዝምህዝ)፤ እቲ ስኣሊ(ንዝኾነ
ፍጡር ብብዓይነቱ ስእሊ ገይሩ
ዝፈጥር)፤ በዓል ሰናይ ኣስማት
እዩ፡ ኩሉ ኣብ ሰማያትን ምድርን
ዘሎ ፍጡር ይስብሑን የንጽሆን፡
ንሱ'ውን እቲ ፍጹም ዕዙዝ እቲ
ፍጹም ጥበበኛ እዩ።

## سورة الممتحنة
## ሱረቱል'ሙምተሓና (እታ እተመርመረት)

بِسْمِ ٱللَّهِ ٱلرَّحْمَٰنِ ٱلرَّحِيمِ

ብስም ኣላህ እቲ ፍጹም ርህሩህ
እቲ ኣዝዩ ራህራሂ

يَٰٓأَيُّهَا ٱلَّذِينَ ءَامَنُوا۟ لَا تَتَّخِذُوا۟ عَدُوِّى
وَعَدُوَّكُمْ أَوْلِيَآءَ تُلْقُونَ إِلَيْهِم بِٱلْمَوَدَّةِ
وَقَدْ كَفَرُوا۟ بِمَا جَآءَكُم مِّنَ ٱلْحَقِّ
يُخْرِجُونَ ٱلرَّسُولَ وَإِيَّاكُمْ ۙ أَن تُؤْمِنُوا۟ بِٱللَّهِ

1-ኦ እንቱም ኣመንቲ ነቶም በቲ
ዝመጸኩም ሓቂ ዝኽሓዱ
ጸላእተይን ጸላእትኹምን
ብሰንኪ'ቲ ኣብ መንጎኹም
ዝነበረ ናይ ቀደም ፍቕሪ፡
ምስጢራት ነብይ ሙሓመድ ﷺ
ብምሃብኩም ደገፍትን
ተሓጋገዝትን ኣይትግበርዎም
እንተዳኣ ምእንቲ ሃይማኖተይ

ክትቃለሱን ናተይ ፍቶት ክትረኽቡን ካብ ዓድኹም ዝወጻእኩም ኰንኩም: ንዓኹምን ነቲ ልኡኽን(ነብይ ሙሓመድ ﷺ) ብሰንኪ ብጎይታኹም ኣላህ ምእማንኩም ካብ መካ ኣውጺኦምኹም: ንስኹም ግን ብፍቕሪ ተደፊእኩም ወረን ምኽርን ብሕቡእ ኣገባብ ተመሓሳልፉሎም: ኣነ ድማ ኩሉ እቲ ዝሓባእኩምዎን ዘግ ሃድኩምዎን እፈልጦ እየ: ካባኹም ነዚ ነገር'ዚ ዝገብር ብርግ ጽ ቕኑዕ መገዲ እተጋገየ እዩ[9]።

2-እዞም ከሓድቲ እንተዝረኽብኹም ነይሮም ጸላእትኹም ኮይኖም ኢዶም ብመቕተልትን ማህረ ምትን: መልሓሶም'ውን ብጸርፊ ምፈነውልኩም፣ ልክዕ ከምኣቶም ክትክሕዱ'ውን ይፈትዉን ይምነ ዩን እዮም።

3-ኣዝማድኩምን ውላድኩምን ኣብ ቅድሚ ኣላህ ኣይጠቕምኹምን እዮም: ኣብ መዓልቲ ምጽኣተ ዓለም ኣላህ ምእዙዛትን ዘይምእዙዛትን ፈልዩ ክፈርደኩም እዩ: ኣላህ'ውን ንእትገብርዎ ኩሉ ኣዝዩ ረኣዩ እዩ።

4-ብርግጽ ኣብ ኢብራሂምን ኣብቶም ምስኡ ዝኣመኑን ሰናይ ኣርኣያ ነይሩኩም: ንሳቶም ንህዝቦም ''ንሕና ካባኹምን ካብቶም ብዘይካ ኣላህ እተምልኽዎም ዘለኹም ጣዖታትን ናጻ ኢና፣ በቲ ንስኹም ዘለኹምዎ ወድዒ ክሒድና ኢና: ክሳዕ በቲ ሓደ ኣላህ እትኣምኑ ኣብ መንጎናን ኣብ መንጎኹምን ዘልኣለማዊ ተጻባእነትን ጽልእን

رَبِّكُمْ إِن كُنتُمْ خَرَجْتُمْ جِهَٰدًا فِى سَبِيلِى
وَٱبْتِغَآءَ مَرْضَاتِى ۚ تُسِرُّونَ إِلَيْهِم بِٱلْمَوَدَّةِ
وَأَنَا۠ أَعْلَمُ بِمَآ أَخْفَيْتُمْ وَمَآ أَعْلَنتُمْ ۚ وَمَن
يَفْعَلْهُ مِنكُمْ فَقَدْ ضَلَّ سَوَآءَ ٱلسَّبِيلِ ﴿١﴾

إِن يَثْقَفُوكُمْ يَكُونُوا۟ لَكُمْ أَعْدَآءً
وَيَبْسُطُوٓا۟ إِلَيْكُمْ أَيْدِيَهُمْ وَأَلْسِنَتَهُم بِٱلسُّوٓءِ
وَوَدُّوا۟ لَوْ تَكْفُرُونَ ﴿٢﴾

لَن تَنفَعَكُمْ أَرْحَامُكُمْ وَلَآ أَوْلَٰدُكُمْ ۚ يَوْمَ
ٱلْقِيَٰمَةِ يَفْصِلُ بَيْنَكُمْ ۚ وَٱللَّهُ بِمَا تَعْمَلُونَ
بَصِيرٌ ﴿٣﴾

قَدْ كَانَتْ لَكُمْ أُسْوَةٌ حَسَنَةٌ فِىٓ إِبْرَٰهِيمَ
وَٱلَّذِينَ مَعَهُۥٓ إِذْ قَالُوا۟ لِقَوْمِهِمْ إِنَّا بُرَءَٰٓؤُا۟
مِنكُمْ وَمِمَّا تَعْبُدُونَ مِن دُونِ ٱللَّهِ كَفَرْنَا
بِكُمْ وَبَدَا بَيْنَنَا وَبَيْنَكُمُ ٱلْعَدَٰوَةُ

---

9 ሓጥብ ወዲ ኣቢ በልተዓ ዝበሃል እቶም ኣብ መካ ዝነበሩ ስድርኡ ህዝቢ ቁረይሽ ከይጎድእዎም ብማለት ነብይና ሙሓመድ ﷺ ከጥቅዖም ይሸባሸብ ከምዘሎ ደብዳቤ ሓቢኡ ስለ ዝለኣኸሎም እዚ ተግባር እዚ ዓቢ ጌጋ ከም ዝነበረ እትጠቅስን ብሰንኪ'ዚ ጉዳይ ዝወረደትን ኣያ እያ።

وَٱلۡبَغۡضَآءُ أَبَدًا حَتَّىٰ تُؤۡمِنُواْ بِٱللَّهِ وَحۡدَهُۥٓ
إِلَّا قَوۡلَ إِبۡرَٰهِيمَ لِأَبِيهِ لَأَسۡتَغۡفِرَنَّ لَكَ وَمَآ
أَمۡلِكُ لَكَ مِنَ ٱللَّهِ مِن شَيۡءٖۖ رَّبَّنَا عَلَيۡكَ
تَوَكَّلۡنَا وَإِلَيۡكَ أَنَبۡنَا وَإِلَيۡكَ ٱلۡمَصِيرُ ٤

رَبَّنَا لَا تَجۡعَلۡنَا فِتۡنَةٗ لِّلَّذِينَ كَفَرُواْ وَٱغۡفِرۡ
لَنَا رَبَّنَآۖ إِنَّكَ أَنتَ ٱلۡعَزِيزُ ٱلۡحَكِيمُ ٥

لَقَدۡ كَانَ لَكُمۡ فِيهِمۡ أُسۡوَةٌ حَسَنَةٞ لِّمَن
كَانَ يَرۡجُواْ ٱللَّهَ وَٱلۡيَوۡمَ ٱلۡأٓخِرَۚ وَمَن يَتَوَلَّ
فَإِنَّ ٱللَّهَ هُوَ ٱلۡغَنِيُّ ٱلۡحَمِيدُ ٦

۞ عَسَى ٱللَّهُ أَن يَجۡعَلَ بَيۡنَكُمۡ وَبَيۡنَ ٱلَّذِينَ
عَادَيۡتُم مِّنۡهُم مَّوَدَّةٗۚ وَٱللَّهُ قَدِيرٞۚ وَٱللَّهُ
غَفُورٞ رَّحِيمٞ ٧

ተተኺሉ እዩ" በሉዎም፡ ብዘይካ እታ ኢብርሂም ነቡኡ "ካብ ኣላህ ምሕረት ክሓተልካ እየ፡ ምንም'ውን ካብ ኣላህ ዝውንኖ ነገር የብለይን" ዝበላ(ማለት እዛ ቓል'ዚኣ ኣርኣያ ኣይኮነትን ኣይትኽተልዋ ንቶም-ሙሽሪኪን-ከሓድቲ ምሕረት ኣይትሕተቱሎም) "ኦ ጎይታና ናባኻ ተወኪልና (ተጸጊዕና) ናባኻ'ውን ተመሊስና፣ ናይ መጨረሽታ መዓልቦና'ውን ናባኻ እዩ" በሉ ኢብራሂምን እቶም ምስኡ ዝኣመኑ ሰዓብቱን።

5-"ኦ ጎይታና ንሕና ኣብ ቅድሚ'ቶም ከሓድቲ ብምስዓርናን ብምድካምናን ነዖም መፈተንን መጋገይን ኣይትግበረና[10] ኦ ጎይታና መሓረና፣ ንስኻ ብርግጽ እቲ ፍጹም ዕዙዝ (ፍጹም ዘይስዓር) እቲ ፍጹም ጥበበኛ ኢኻ።"

6-እቶም ካብ ኣላህ ሰናይ ክረኽቡ ኣብ መዓልቲ ምጽኣት (ኣኼራ)'ውን ሰናይ ክንነፎም ዝደልዩ ሰባት ብርግጽ ኣብ ኢብራሂምን ኣብቶም ምስኡ ዝኣመኑ ብጾቱን ጽቡቕ ኣርኣያ ኣለዎም፡ እቲ እምነት ነጺጉ ምስ ከሓድቲ ዝዓርኽ ግን ብርግ ጽ ኣላህ እቲ ፍጹም ሃብታም፣ እቲ ፍጹም ምስጉን (ባሮቱ ምንም ዘይምልኡሉ) ምኻኑ ክርስዕ የብሉን።

7-ምናልባት ኣላህ ኣብ መንጎኹምን ኣብ መንጎ'ቶም ተጻባእኩምዎምን ፍቕሪ ይገብር ይኸውን፣ (ማለት ንቶም ከሓድቲ ኣብ እስልምና ብምእታው) ኣላህ'ውን ኣዝዩ ከኣሊ እዩ፡ ኣላህ'ውን ኣዝዩ መሓሪ ኣዝዩ ራህራሂ እዩ።

---

10 ማለት ንዓና እንተሰዓሩና ኣብ ሓቂ ዘለዉ መሲሉዎም ኣብ መገዲ ክሕደቶም ምእንቲ ከይቕጽሉ።

لَّا يَنْهَىٰكُمُ ٱللَّهُ عَنِ ٱلَّذِينَ لَمْ يُقَٰتِلُوكُمْ فِى
ٱلدِّينِ وَلَمْ يُخْرِجُوكُم مِّن دِيَٰرِكُمْ أَن
تَبَرُّوهُمْ وَتُقْسِطُوٓا۟ إِلَيْهِمْ ۚ إِنَّ ٱللَّهَ يُحِبُّ
ٱلْمُقْسِطِينَ ﴿٨﴾

8-ንቶም ብሰንኪ ሃይማኖትኩም ዘይተዋግኡኹምን ካብ ዓድኹም ዘየባረሩኹምን ክትበጽሕዎምን ክትሓቱሎምን ኣብ መንጎኹም ፍትሒ ክተስፍኑን ኣላህ ኣይክልክለኩምን እዩ: ብርግጽ ኣላህ ንቶም ፍትሐኛታት ይፈትዎም እዩ።

إِنَّمَا يَنْهَىٰكُمُ ٱللَّهُ عَنِ ٱلَّذِينَ قَٰتَلُوكُمْ فِى
ٱلدِّينِ وَأَخْرَجُوكُم مِّن دِيَٰرِكُمْ
وَظَٰهَرُوا۟ عَلَىٰٓ إِخْرَاجِكُمْ أَن تَوَلَّوْهُمْ ۚ
وَمَن يَتَوَلَّهُمْ فَأُو۟لَٰٓئِكَ هُمُ ٱلظَّٰلِمُونَ ﴿٩﴾

9-ኣላህ ንቶም ብሰንኪ ሃይማኖትኩም ዝተዋግኡኹምን ካብ ሃገርኩም'ውን ዘውጽኡኹም ንኽትወጹ'ውን ዝሓገዙ ክትተዓራረኽዎምን ክትተሓ ባበርዎምን ጥራይ እዩ ዝኽልከ ለኩም: እቶም ምስዞም ተጻባእቲ ዝተሓባበሩን ዝተዓራረኹን እቶም ዓመጸኛታት እዮም። (ምኽንያቱ ንቶም ክፍተዉን ክቕረቡን ዘይፍቀድ ስለ ዝቐረቡን ስለዝፈትዉን ፍትሓዊ ተግባር ኣይገበሩን)።

يَٰٓأَيُّهَا ٱلَّذِينَ ءَامَنُوٓا۟ إِذَا جَآءَكُمُ
ٱلْمُؤْمِنَٰتُ مُهَٰجِرَٰتٍ فَٱمْتَحِنُوهُنَّ ۖ ٱللَّهُ
أَعْلَمُ بِإِيمَٰنِهِنَّ ۖ فَإِنْ عَلِمْتُمُوهُنَّ مُؤْمِنَٰتٍ
فَلَا تَرْجِعُوهُنَّ إِلَى ٱلْكُفَّارِ ۖ لَا هُنَّ حِلٌّ
لَّهُمْ وَلَا هُمْ يَحِلُّونَ لَهُنَّ ۖ وَءَاتُوهُم مَّآ
أَنفَقُوا۟ ۚ وَلَا جُنَاحَ عَلَيْكُمْ أَن تَنكِحُوهُنَّ
إِذَآ ءَاتَيْتُمُوهُنَّ أُجُورَهُنَّ ۚ وَلَا تُمْسِكُوا۟
بِعِصَمِ ٱلْكَوَافِرِ وَسْـَٔلُوا۟ مَآ أَنفَقْتُمْ
وَلْيَسْـَٔلُوا۟ مَآ أَنفَقُوا۟ ۚ ذَٰلِكُمْ حُكْمُ ٱللَّهِ

10-ኦ ኣንቱም ዝኣመንኩም እንተደኣ እተን ኣመንቲ ካብ ዓዲ ክሕደት ናብ ዓዲ እምነት ፈሊሰን መጺእናኹም መርምሩወን ኢኹም: ብዛዕባ እምነተን ኣላህ ይፈልጥ: እንተደኣ ኣመንቲ ምዃነን በሪህልኩም ናብቶም ከሓድቲ ኣይትምለሱወን: ንሰን ሓላሎም ኣይኮና ንሶም'ውን ሓላለን ኣይኮኑን: ንቶም ሰብኡተን ዝነበሩ ከሓድቲ ዝኸፈልዎ ክፍሊት(ማህር) ሃቡዎም: ነዘን ኣንስቲ'ውን እንተደኣ ክፍሊተን (ማህረን) ሂብኩመን ክትምርዓዉወን ኣበር (ዘንቢ) የብልኩምን: ነቲ ምስተን ከሓድቲ (ሙሽሪኪን) ተገይሩ ዝነበረ ቃል ኪዳን ኣይተጽንዕዎ (ፍትሕወን): ንስኹም ኣንቱም ኣመንቲ እንተደኣ ሰበይትኹም ሙሽሪካ ኮይና እሞ ምስቶም

تَحْكُمُ بَيْنَكُمْ ۚ وَٱللَّهُ عَلِيمٌ حَكِيمٌ ﴿١٠﴾

ሙሽሪኪን ተሪፉ እቲ ዘጥፋእኩምላ ገንዘብ ሕተቱ፡ ንሶም'ውን እቶም ሙሽሪኪን ነተን ኣመስሊመን ዝገደፈኦም ዘጥፍእዎ ገንዘብ ይሕተቱ፡ እዚ እዩ እቲ ፍርዲ ኣላህ ኣብ መንጎ ኹም ኣትዩ ዝፈርደኩም ዘሎ፡ ኣላህ'ውን ኣዝዩ ፈላጥ ኣዝዩ ጥበበኛ እዩ።

وَإِن فَاتَكُمْ شَىْءٌ مِّنْ أَزْوَٰجِكُمْ إِلَى ٱلْكُفَّارِ فَعَاقَبْتُمْ فَـَٔاتُوا۟ ٱلَّذِينَ ذَهَبَتْ أَزْوَٰجُهُم مِّثْلَ مَآ أَنفَقُوا۟ ۚ وَٱتَّقُوا۟ ٱللَّهَ ٱلَّذِىٓ أَنتُم بِهِۦ مُؤْمِنُونَ ﴿١١﴾

11-እንተደኣ ገለ ካብተን ኣንስትኹም እስልምና ነጺገን ናብቶም ከሓድቲ ተመሊሰን፡ እሞ ኸኣ ምስ'ዞም ከሓድቲ ተዋጊእኩም ገለ ንብረት እንተ ማሪኽኩም ካብዚ ንብረት'ዚ ነቶም ኣንስቶም ናብ ከሓድቲ ዝኸዳ ልክዕ ከምቲ ዘጥፍኡለን ገንዘብ ሃብዎም፡ ነቲ ብኡ እትኣምኑ ኣላህ'ውን ፍርሁ።(ትእዛዛቱ ብምምእዛዝ ካብ ቁጣዕኡ ተኸላኸሉ)

يَـٰٓأَيُّهَا ٱلنَّبِىُّ إِذَا جَآءَكَ ٱلْمُؤْمِنَـٰتُ يُبَايِعْنَكَ عَلَىٰٓ أَن لَّا يُشْرِكْنَ بِٱللَّهِ شَيْـًٔا وَلَا يَسْرِقْنَ وَلَا يَزْنِينَ وَلَا يَقْتُلْنَ أَوْلَـٰدَهُنَّ وَلَا يَأْتِينَ بِبُهْتَـٰنٍ يَفْتَرِينَهُۥ بَيْنَ أَيْدِيهِنَّ وَأَرْجُلِهِنَّ وَلَا يَعْصِينَكَ فِى مَعْرُوفٍ ۙ فَبَايِعْهُنَّ وَٱسْتَغْفِرْ لَهُنَّ ٱللَّهَ ۖ إِنَّ ٱللَّهَ غَفُورٌ رَّحِيمٌ ﴿١٢﴾

12-ኦ ኣንታ ነብይ፡ እተን ኣመንቲ ምስ ኣላህ ምንም ሽርካ ንኸይገብራ፣ ንኸይሰርቃ፣ ንኸይዝምዋ፣ ውላደን ንኸይቀትላ፣ ሓሲየን ነሰብኡተን ዘይውላዶም ከየልግባሎም፣ በቲ እትእዝዘን ኣስላማዊ ደንብታት ምምእዛዝ ንኸይኣብያኻ ውዕል ክኣትዋልካ እንተደኣ መጺኣናኻ ውዕለን ተቐበሎ፡ ካብ ኣላህ'ውን ምሕረት ሕተተለን፡ ብርግጽ ኣላህ ኣዝዩ መሓሪ ኣዝዩ ራህራሂ እዩ።

يَـٰٓأَيُّهَا ٱلَّذِينَ ءَامَنُوا۟ لَا تَتَوَلَّوْا۟ قَوْمًا غَضِبَ ٱللَّهُ عَلَيْهِمْ قَدْ يَئِسُوا۟ مِنَ ٱلْـَٔاخِرَةِ كَمَا يَئِسَ ٱلْكُفَّارُ مِنْ أَصْحَـٰبِ ٱلْقُبُورِ ﴿١٣﴾

13-ኦ ኣንቱም ዝኣመንኩም ነቶም ኣላህ ዝተቖጣዖሎም (ኣይሁዳውያን) ኣይትዕረኹሎም ኣይትተሓባበርዎም፡ ብርግጽ ንሶም ካብ ናይ ምጽኣተ ዓለም(ኣኼራ) ረብሓ ተስፋ ቖሪጾም እዮም ልክዕ ከምቶም ከሓድቲ ካብ ቅቡራት ተስፋ ዝቖረጹ። (ማለት ከምቶም ብትንሳኤ ምጽኣት

(ኣኼራ) ዘይኣምኑ ኩሓድቲ ምዉታትና ክትንስኡ እዮም ዝብል ተስፋ ፈጺሙ ኣብ ሓንጎሎም ዘይመጽም ልክዕ ከምኦም እዮም)።

## سورة الصف
## ሱረቱ'ሰፍ (እቲ መስርዕ)

ብስም ኣላህ እቲ ፍጹም ርህሩህ እቲ ኣዝዩ ሪህሩሂ

بِسْمِ ٱللَّهِ ٱلرَّحْمَٰنِ ٱلرَّحِيمِ

1-ኩሉ ኣብ ሰማያትን ኣብ ምድርን ዘሎ ፍጡር ንኣላህ ሰቢሑ: ንሱ'ውን እቲ ፍጹም ዕዙዝ እቲ ፍጹም ጥበበኛ እዩ።

سَبَّحَ لِلَّهِ مَا فِى ٱلسَّمَٰوَٰتِ وَمَا فِى ٱلْأَرْضِ ۖ وَهُوَ ٱلْعَزِيزُ ٱلْحَكِيمُ ﴿١﴾

2-ኦ ኣንቱም ኣመንቲ ስለምንታይ ብዘይ እትገብርዎ ነገር እትዛረቡ"።

يَٰٓأَيُّهَا ٱلَّذِينَ ءَامَنُوا۟ لِمَ تَقُولُونَ مَا لَا تَفْعَلُونَ ﴿٢﴾

3-ዘይትገብርዎ ንገበሮ ኢልኩም ክትዛረቡ ኣብ ቅድሚ ኣላህ ኣዝዩ እተጸልአ እዩ።

كَبُرَ مَقْتًا عِندَ ٱللَّهِ أَن تَقُولُوا۟ مَا لَا تَفْعَلُونَ ﴿٣﴾

4-ኣላህ ነቶም ምእንትኡ ኢሎም ልክዕ ከም ጽኑዕ መንደቕ ተሪሮም ብመስርዕ ዝዋግኡ ይፈቱዎ።

إِنَّ ٱللَّهَ يُحِبُّ ٱلَّذِينَ يُقَٰتِلُونَ فِى سَبِيلِهِۦ صَفًّا كَأَنَّهُم بُنْيَٰنٌ مَّرْصُوصٌ ﴿٤﴾

5-ነብይ ሙሳ(ሙሴ) ንህዝቡ "ኦ ህዝበይ ናባኹም እተላኣኽኩ ልኡኽ ኣላህ ምኳነይ እናፈለጥኩም እንከለኹም ስለምንታይ ኢኹም ብጸርፍን ብምኽሓድን እትሳድኡኒ" በለ: እዞም ህዝቢ ካብ ሓቂ ምስ ተኣልዩ ድማ ኣላህ ልቦም ካብ

وَإِذْ قَالَ مُوسَىٰ لِقَوْمِهِۦ يَٰقَوْمِ لِمَ تُؤْذُونَنِى وَقَد تَّعْلَمُونَ أَنِّى رَسُولُ ٱللَّهِ إِلَيْكُمْ ۖ فَلَمَّا زَاغُوٓا۟ أَزَاغَ ٱللَّهُ قُلُوبَهُمْ ۚ

---

11 ገለ ካብቶም ኣመንቲ «ዝበለጸ ተግባር እንታይ ምኳኑ እንተንፈልጥ ምገበርናዮ ኔርና» ኢሎም ተመኒዮም: ግን ጂሃድ ኮይኑ ምስ ተኣዘዘ ክብደት ስለእተሰመዮም: በዛ ኣያ ተገኒሖም።

ሓቂ ኣሊያ: ኣላህ'ውን ካብ መገዱ ንዝወጹ ህዝቢ (ፋሲቂን) ንመገዲ ቅንዕና ኣይመርሖምን እዩ።

6-ዒሳ ወዲ መርየም[12] እውን ንህዝቢ እስራኤል "ኦ ደቂ እስራኤል ብርግጽ ኣነ ነቲ ቅድመይ ዝወረደ ተውራት(ናብ ሙሳ ዝወረደ መጽሓፍ-ኦሪት-) ከረጋግጽን በቲ ብድሕረይ ዝመጽእ ኣሕመድ[13] ዝስሙ ልኡኽ ከበስረኩምን ናባኹም እተላእኽኩ ልኡኽ ኣላህ እየ" በሎም ኣሕመድ ብመርትዖታት ምስ መጾኦም ድማ እዝስ ግሉጽ ሽሕር (ስራይ) እዩ በሉ።

7-መን ኣሎ እሞ ዝበኣሰን ዝኸፈአን ካብቲ ናብ እስልምና እናተጸወዐ እንከሎ ኣንጻር ኣላህ ብንቁር ኣቢሉ ዝሕሱ (ማለት ካብዚ ሰብ'ዚ ዝበኣሰ የለን ምኽንያቱ ነታ ሓቂ እናፈለጣ እንከሎ ስለዝዓመጸ) ኣላህ'ውን ነቶም ዓመጸኛታት ህዝቢ መገዲ ቅንዕና ኣይመርሖምን እዩ።

8-እዞም ኣንጻር እስልምና ሓሶት ዝነዝሑ ዘለዉ ነቲ ብርሃን ኣላህ[14] ብኣፎም ከጥፍእዎ ይደልዩ ኣለዉ: ኣላህ ግን እስልምና ብምዝርጋሕ ብርሃኑ ከትምሞ እዩ ወላ'ውን እቶም ከሓድቲ ነዚ ነገር'ዚ ይጽልእዎን ይቃወምዎን። (ማለት ይፍተዉ ይጽልኡ እዚ ነገር'ዚ ክዉን እዩ)።

9-ወላ'ውን እቶም ሙሽሪኪን ይፍተዉ ይጽልኡ ደኣ'ምበር ኣላህ ንሃይማኖት እስልምና ምእንቲ ኣብ ልዕሊ ኩሉ ሃይማኖታት ጸብለል ንኸብሎ

---

12 የሱስ ወዲ ማርያም።

13ኣሕመድ ሓደ ካብቲ ኣስማት ነብይና ሙሓመድ ﷺ እዩ።

14 ማለት ሃይማኖት እስልምና።

وَٱللَّهُ لَا يَهۡدِي ٱلۡقَوۡمَ ٱلۡفَٰسِقِينَ (٥)

وَإِذۡ قَالَ عِيسَى ٱبۡنُ مَرۡيَمَ يَٰبَنِيٓ إِسۡرَٰٓءِيلَ
إِنِّي رَسُولُ ٱللَّهِ إِلَيۡكُم مُّصَدِّقٗا لِّمَا بَيۡنَ
يَدَيَّ مِنَ ٱلتَّوۡرَىٰةِ وَمُبَشِّرَۢا بِرَسُولٖ يَأۡتِي
مِنۢ بَعۡدِي ٱسۡمُهُۥٓ أَحۡمَدُۖ فَلَمَّا جَآءَهُم
بِٱلۡبَيِّنَٰتِ قَالُواْ هَٰذَا سِحۡرٞ مُّبِينٞ (٦)

وَمَنۡ أَظۡلَمُ مِمَّنِ ٱفۡتَرَىٰ عَلَى ٱللَّهِ ٱلۡكَذِبَ
وَهُوَ يُدۡعَىٰٓ إِلَى ٱلۡإِسۡلَٰمِۚ وَٱللَّهُ لَا يَهۡدِي
ٱلۡقَوۡمَ ٱلظَّٰلِمِينَ (٧)

يُرِيدُونَ لِيُطۡفِـُٔواْ نُورَ ٱللَّهِ بِأَفۡوَٰهِهِمۡ وَٱللَّهُ
مُتِمُّ نُورِهِۦ وَلَوۡ كَرِهَ ٱلۡكَٰفِرُونَ (٨)

هُوَ ٱلَّذِيٓ أَرۡسَلَ رَسُولَهُۥ بِٱلۡهُدَىٰ وَدِينِ
ٱلۡحَقِّ لِيُظۡهِرَهُۥ عَلَى ٱلدِّينِ كُلِّهِۦ وَلَوۡ كَرِهَ

ንልኡኽ ሙሓመድ※ ብቕኑዕ
ሓበሬታን ብሓቀኛ ሃይማኖትን
ለኣኾ።

10-ኦ ኣንቱም ኣመንቲ ናብታ
ካብ ኣዝዩ ዘቖንዙ ስቓይ
እተድሕነኩም ንግዲ ክሕብረ
ኩም ዶ?

11-ብኣላህን ብልኡኹን (ሙሓ
መድ※) ትኣምኑ፣ ብገንዘብኩ
ምን ብነብስኹምን እውን ምእ
ንቲ ሃይማኖት ኣላህ ትቃለሱ
(ትጋድሁ)፡ እዚ'ዩ ንዓኹም
ዝሓሸን ዝበለጸን እንተደኣ
ትፈልጡ ኴንኩም።

12-(እዚ እተጠቕሰ እንተጌርኩም)
ኣላህ ዘንብታትኩም ይምሕረ
ኩም፣ ኣብ ብትሕቲኦን ፈለጋት
ዝውሕዝ ጀራዲን ኣብ ሰናይ
መንበሪ ኣብ ገነታት ኤደን
(ጀናቱ ዓድን) የእትወኩም፡
እዚ እዩ ድማ እቲ ኣዝዩ
ዓብይ ዓወት።

13-ከምኡ'ውን ካልእ እትፈትዉዋ፡
ደገፍ ካብ ኣላህን ህጹጽ
ዓወትን ይህበኩም፡ ኦ
ሙሓመድ ንቶም ሙእሚኒን
በዚ ኣበስሮም።

14-ኦ ኣንቱም ኣመንቲ፡ ደገፍቲ
ሃይማኖት ኣላህ ኩኑ፡ ልክዕ
ከምቲ ዒሳ ወዲ መርየም ንቶም
ሃዋርያት "መንዮም እቶም
ምእንቲ ኣላህ ኢሎም ዝድግ
ፉኒ" ምስ በሎም፡ እቶም
ሃዋርያት "ንሕና ደገፍቲ
ሃይማኖት ኣላህ ኢና" በሉ፡
ሽዑ ሓንቲ ክፋል ካብ ደቂ
እስራኤል ብዒሳ ክትኣምን
እንከላ ሓንቲ ክፋል ከኣ
ኩሓደት፡ ስለዚ ንቶም ዝኣመኑ
ሓይሊ ሂብና ብምድጋፍና ኣብ
ልዕሊ ጸላኢኦም ተዓዊቶም
ጸብለልትነት ኣርኣዩ።

ٱلْمُشْرِكُونَ ﴿٩﴾
يَٰٓأَيُّهَا ٱلَّذِينَ ءَامَنُوا۟ هَلْ أَدُلُّكُمْ عَلَىٰ تِجَٰرَةٍ
تُنجِيكُم مِّنْ عَذَابٍ أَلِيمٍ ﴿١٠﴾
تُؤْمِنُونَ بِٱللَّهِ وَرَسُولِهِۦ وَتُجَٰهِدُونَ فِى
سَبِيلِ ٱللَّهِ بِأَمْوَٰلِكُمْ وَأَنفُسِكُمْ ۚ ذَٰلِكُمْ خَيْرٌ
لَّكُمْ إِن كُنتُمْ تَعْلَمُونَ ﴿١١﴾
يَغْفِرْ لَكُمْ ذُنُوبَكُمْ وَيُدْخِلْكُمْ جَنَّٰتٍ
تَجْرِى مِن تَحْتِهَا ٱلْأَنْهَٰرُ وَمَسَٰكِنَ طَيِّبَةً فِى
جَنَّٰتِ عَدْنٍ ۚ ذَٰلِكَ ٱلْفَوْزُ ٱلْعَظِيمُ ﴿١٢﴾
وَأُخْرَىٰ تُحِبُّونَهَا ۖ نَصْرٌ مِّنَ ٱللَّهِ وَفَتْحٌ
قَرِيبٌ ۗ وَبَشِّرِ ٱلْمُؤْمِنِينَ ﴿١٣﴾
يَٰٓأَيُّهَا ٱلَّذِينَ ءَامَنُوا۟ كُونُوٓا۟ أَنصَارَ ٱللَّهِ كَمَا
قَالَ عِيسَى ٱبْنُ مَرْيَمَ لِلْحَوَارِيِّـۧنَ مَنْ
أَنصَارِىٓ إِلَى ٱللَّهِ ۖ قَالَ ٱلْحَوَارِيُّونَ نَحْنُ
أَنصَارُ ٱللَّهِ ۖ فَـَٔامَنَت طَّآئِفَةٌ مِّنۢ بَنِىٓ
إِسْرَٰٓءِيلَ وَكَفَرَت طَّآئِفَةٌ ۖ فَأَيَّدْنَا ٱلَّذِينَ
ءَامَنُوا۟ عَلَىٰ عَدُوِّهِمْ فَأَصْبَحُوا۟ ظَٰهِرِينَ ﴿١٤﴾

# سورة الجمعة
# ሱረቱል'ጁሙዓ ( እቲ ጁሙዓ)

ብስም ኣላህ እቲ ፍጹም ርህሩህ
እቲ ኣዝዩ ራህራሂ

1-ኩሉ ኣብ ሰማያትን ኣብ ምድርን ዘሎ ፍጡር ንኣላህ ንቲ ንጉስ ንቲ ቅዱስ ንቲ ፍጹም ዕዙዝ ንቲ ፍጹም ጥበበኛ ይስብሕ።

2-ንሱ(ኣላህ) እዩ እቲ ናብዞም መሃይማት ዓረብ ኣያት (ዓንቀጻት) ቁርኣን ዘንብበሎም፣ ካብ ክሕደትን ዘንብን ልቦም ብእምነት ዘንጽሆም፣ ቁርኣንን ሱናን (ቃላትን ተግባራትን ነብይ ሙሓመድﷺ) ዝምህሮም ሓደ ካብኣቶም ልኡኽ ዝለኣኸሎም: ብርግጽ እዞም ሙሽሪኪን ቅድሚኡ ኣብ ግሉጽ ጥፍኣት እዮም ነይሮም።

3-ክምኡ'ውን ኣላህ ንነብይና ሙሓመድﷺ ናብቶም ብጾቱ (ኣስሓባ) ዘይኮኑ ግን ካብኦም ንዝቁጸሩ ሙእሚኒን ለኣኾ። (ማለት ነብይና ሙሓመድﷺ ናብቶም ምስኡ ዝነበሩ ሰዓብቱን ናብቶም ብድሕሪኦም መጺኦም ንእስልምና ዝስዕቡን ክምህርን ክንጽህን እዩ ተላኢኹ): ኣላህ እቲ ፍጹም ዕዙዝ እቲ ፍጹም ጥበበኛ እዩ።

4-እቲ እስልምና ድማ ጸጋ ኣላህ ስለ ዝኾነ ኣላህ ንድላዩ እዩ ዝህቦን ዝዕድሎን: ኣላህ'ውን በዓል ኣዝዩ ዓቢ ጸጋ እዩ።

بِسۡمِ ٱللَّهِ ٱلرَّحۡمَٰنِ ٱلرَّحِيمِ

يُسَبِّحُ لِلَّهِ مَا فِي ٱلسَّمَٰوَٰتِ وَمَا فِي ٱلۡأَرۡضِ ٱلۡمَلِكِ ٱلۡقُدُّوسِ ٱلۡعَزِيزِ ٱلۡحَكِيمِ ١

هُوَ ٱلَّذِي بَعَثَ فِي ٱلۡأُمِّيِّـۧنَ رَسُولٗا مِّنۡهُمۡ يَتۡلُواْ عَلَيۡهِمۡ ءَايَٰتِهِۦ وَيُزَكِّيهِمۡ وَيُعَلِّمُهُمُ ٱلۡكِتَٰبَ وَٱلۡحِكۡمَةَ وَإِن كَانُواْ مِن قَبۡلُ لَفِي ضَلَٰلٖ مُّبِينٖ ٢

وَءَاخَرِينَ مِنۡهُمۡ لَمَّا يَلۡحَقُواْ بِهِمۡۚ وَهُوَ ٱلۡعَزِيزُ ٱلۡحَكِيمُ ٣

ذَٰلِكَ فَضۡلُ ٱللَّهِ يُؤۡتِيهِ مَن يَشَآءُۚ وَٱللَّهُ ذُو ٱلۡفَضۡلِ ٱلۡعَظِيمِ ٤

مَثَلُ ٱلَّذِينَ حُمِّلُوا۟ ٱلتَّوْرَىٰةَ ثُمَّ لَمْ يَحْمِلُوهَا كَمَثَلِ ٱلْحِمَارِ يَحْمِلُ أَسْفَارًۢا ۚ بِئْسَ مَثَلُ ٱلْقَوْمِ ٱلَّذِينَ كَذَّبُوا۟ بِـَٔايَـٰتِ ٱللَّهِ ۚ وَٱللَّهُ لَا يَهْدِى ٱلْقَوْمَ ٱلظَّـٰلِمِينَ ﴿٥﴾

5-መሰል'ቶም ተውራት[15] (ኦሪት) እጽኒዖም ኣብ ግብሪ ንኸውዕልዎ ሕድሪ እተዋህቡ ኣይሁዳውያን እሞ ኸኣ ነዚ ሕድሪ'ዚ ብግቡእ ዘይተሰከምዎ ልክዕ ከምቲ ኣድጊ ኣብ ዝባኑ ዓበይቲ መጻሕፍቲ ዝሸከም እዩ፡ (ማለት ኣድጊ ብዙሕ ፋይዳ ዘለዎ መጻሕፍቲ ይሸከም ደኣ'ምበር በቲ መጻሕፍቲ ዝረኸቦ ፍልጠትን ሓበሬታን የልቦን፡ እዞም ኣይሁዳውያን ድማ ልክዕ ከምዚ ኣድጊ መጽሓፍ ኣብ ኢዶም እንክሎ ምንም ኣይተጠቐሙሉን) ክንደይ ከ ይኸፍእ እዚ መሰል'ቶም መርትያታትን ተኣምራትን ኣላህ ዝኽሓዱ ህዝቢ፡ ኣላህ'ውን ኑቶም ትእዛዙ ጥሒሶም ነፍሶም ዝወጸዑ ህዝቢ ንመገዲ ቅንዕና ኣይሕብሮምን ኣይመርሖምን እዩ።

قُلْ يَـٰٓأَيُّهَا ٱلَّذِينَ هَادُوٓا۟ إِن زَعَمْتُمْ أَنَّكُمْ أَوْلِيَآءُ لِلَّهِ مِن دُونِ ٱلنَّاسِ فَتَمَنَّوُا۟ ٱلْمَوْتَ إِن كُنتُمْ صَـٰدِقِينَ ﴿٦﴾

6-ኦ ሙሓመድ፡ "ኦ ኣንቱም ኣይሁዳውያን ካብ ኩሉ ሰብ ንሕና ኢና ብኣላህ እተፈተውናን እተደገፍናን ኢልኩም ትጀሃሩ እንተኾንኩም እስከ ነታ ሞት ተተምነዩዋ ሓቀኛታት እንተደኣ ኴንኩም" በሎም። (ማለት እቲ ኣላህ ይፈትወኒ እዩ ዝብል ካብ ሞት ኣይፈርህን እዩ፡ ምኽንያቱ እቲ ዝበለጸ ናብራ ድሕሪ ሞት ምስ ኣላህ ክረኽቦ ስለ ዝኾነ)።

وَلَا يَتَمَنَّوْنَهُۥٓ أَبَدًۢا بِمَا قَدَّمَتْ أَيْدِيهِمْ ۚ وَٱللَّهُ عَلِيمٌۢ بِٱلظَّـٰلِمِينَ ﴿٧﴾

7-ፈጺሞም እታ ሞት ከኣ ኣይምነዩዋን እዮም፡ ምኽንያቱ ኢዶም ክሕደትን እከይ ግብርን ስለ ዘሕለፈት ኣላህ'ውን ኑቶም ብክሕደትን ብዘይምእዛዝን ነፍሶም ዝወጽዑ ኣዝዩ ይፈልጦም እዩ።

---

15 ናብ ነብይና ሙሳ(ሙሴ) ዝወረደ መጽሓፍ።

قُلْ إِنَّ ٱلْمَوْتَ ٱلَّذِى تَفِرُّونَ مِنْهُ فَإِنَّهُۥ مُلَٰقِيكُمْ ۖ ثُمَّ تُرَدُّونَ إِلَىٰ عَٰلِمِ ٱلْغَيْبِ وَٱلشَّهَٰدَةِ فَيُنَبِّئُكُم بِمَا كُنتُمْ تَعْمَلُونَ ﴿٨﴾

8-ኦ ሙሓመድ "ብርግጽ እቲ ካብኡ እትሃድሙ ዘለኹም ሞት ብሓቂ ክንነፈኩም እዩ፡ ብድሕሪኡ'ውን ናብቲ ፈላጥ ስዉርን ርኡይን ትምለሱ፣ ሽዑ ድማ ነቲ እትገብርዎ ዝነበርኩም ኣላህ ክነግረኩም እዩ" በሎም።

يَٰٓأَيُّهَا ٱلَّذِينَ ءَامَنُوٓا۟ إِذَا نُودِىَ لِلصَّلَوٰةِ مِن يَوْمِ ٱلْجُمُعَةِ فَٱسْعَوْا۟ إِلَىٰ ذِكْرِ ٱللَّهِ وَذَرُوا۟ ٱلْبَيْعَ ۚ ذَٰلِكُمْ خَيْرٌ لَّكُمْ إِن كُنتُمْ تَعْلَمُونَ ﴿٩﴾

9-ኦ ኣንቱም ኣመንቲ "ኣብ መዓልቲ ጁምዓት ንሰላቱ'ልጁሙዓ እንተተጸዊዑ (እንተተኣዚኑ) ናብ ዚክሪ ኣላህ (ኹጥባ ንምስማዕ፣ ንምስጋድ) ተቐላጠፉ፣ መሸጣ'ውን ግደፉ፡ እዚ እዩ ንዓኹም ካብ ንግድን ሸቐጥን ዝበለጸ ትፈልጡ እንተደኣ ኴንኩም"።

فَإِذَا قُضِيَتِ ٱلصَّلَوٰةُ فَٱنتَشِرُوا۟ فِى ٱلْأَرْضِ وَٱبْتَغُوا۟ مِن فَضْلِ ٱللَّهِ وَٱذْكُرُوا۟ ٱللَّهَ كَثِيرًا لَّعَلَّكُمْ تُفْلِحُونَ ﴿١٠﴾

10-እታ ሰላተ'ልጁሙዓ ምስ ተወደአት ድማ ኣብዛ ምድሪ ፋሕ ኢልኩም ብንግዲ ይኹን ብኻልእ ሞያ ሽሻይ ኣላህ ሕተቱ፡ ኣብ ኣዱንያን ኣብ ምጽኣትን (ኣኼራን) ንኽትዕወቱ'ውን ንኣላህ ብብዝሒ ዘክርዎ፡ (ማለት ካብ ሰላት ወጺእና ኢልኩም ኣብቲ ናይ ዓለማዊ ናብራ ብሸቐጥ ይኹን ብኻልእ ሞያ ክትንቀሳቐሱ እንከልኹም እውን ዚክሪ ኣይትረስዑ)::

وَإِذَا رَأَوْا۟ تِجَٰرَةً أَوْ لَهْوًا ٱنفَضُّوٓا۟ إِلَيْهَا وَتَرَكُوكَ قَآئِمًا ۚ قُلْ مَا عِندَ ٱللَّهِ خَيْرٌ مِّنَ ٱللَّهْوِ وَمِنَ ٱلتِّجَٰرَةِ ۚ وَٱللَّهُ خَيْرُ ٱلرَّٰزِقِينَ ﴿١١﴾

11-ኦ ሙሓመድ እዞም ምሳኻ ዘለዉ ንግድን ጸወታን ምስ ረኣዩ፡ መደረ ጁምዓት (ኹጥበ'ቱልጁሙዓ) እናሃብካ ብጠጠውካ ገዲፎምኻ ናብቲ ንግድን ጸውትን ከዱ፡ ኦ ሙሓመድ፡ "እቲ ምስ ኣላህ ዘሎ ረብሓ ካብ ንግድን ጸወታን ይበልጽ፡ ኣላህ'ውን እቲ ብሉጽ በዓል ጸጋ እዩ" በሎም[16]::

---

16 ሓደ ግዜ ኑብይና ሙሓመድ፠እናኸጠበ እንከሎ ድምጺ እተን ንግዲ ጽዒነን ዝመጻ ኣግማል ንመዲና ክኣትዋ ምስ ሰምዑ መብዛሕቶም ንኑብይና ሙሓመድ፠ ገዲፎም ናብዚ ንግዲ ስለ እተጓየዩ እዚ ተግባር'ዚ ጌጋ ምዃኑ እዛ ኣያ ትሕብር።

# سورة المنافقون
# ሱረቱል'ሙናፊቑን (እቶም ሙናፍቓት)

ብስም ኣላህ እቲ ፍጹም ርህሩህ
እቲ ኣዝዩ ራህራሂ

1-ኦ ሙሓመድ፡ እቶም
ሙናፊቑን[17] ናባኻ ክመጹ
እንከለዉ "ንሕና ብርግጽ
ልኡኽ ኣላህ ምኻንካ ንምስክር
ኢና" ይብሉ፡ ኣላህ'ውን ንስኻ
ብርግጽ ናቱ ልኡኽ ምኻንካ
ይፈልጥ እዩ፡ ኣላህ'ውን ብርግጽ
እዞም ሙናፊቑን ሓሰውንቲ
ምኻኖም ይምስክር።
2-እዞም ሙናፊቑን ካባኹም
መቕጻዕቲ ንኽይወርዶም
ፈሪሆም ንማሕላኦም ከም
መስተርን መከላኸልን
ተጠቒሞም ኑቶም ንእስልምና
ክኣትዉ ዝደልዩ ሰባት
ዕንቅፋት ኮይኖም መገዲ ኣላህ
ዓጸዉ፡ ብርግጽ እዚ ዝገብርዎ
ዘለዉ እከይ ተግባር እዩ።
3-ምኽንያቱ መጀመርታ
ብመልሓሶም ኣሚኖም
ብድሕሪኡ ብልቦም ስለ
ዝኸሓዱ ኣብ ልቦም ናይ
ክሕደት ማሕተም ተሓቲሙ፡
ስለዚ ንሶም ኣይርድኡን
እዮም።
4-ኦ ሙሓመድ፡ እዞም ሙናፊቑን
ክትሪኦም እንከለኻ ሰውነቶምን
መልክዖምን የደንቐካ፣ ክእለት
ዘረባ ስለዘለዎም ድማ ክዛረቡ
እንከለዉ ዘረበኦም ሓቂ ስለ
ዝመስል ንቓሎም ትሰምዖ፣
እዞም ሙናፊቑን ልክዕ ከም

بِسۡمِ ٱللَّهِ ٱلرَّحۡمَـٰنِ ٱلرَّحِيمِ

إِذَا جَآءَكَ ٱلۡمُنَـٰفِقُونَ قَالُواْ نَشۡهَدُ إِنَّكَ
لَرَسُولُ ٱللَّهِۗ وَٱللَّهُ يَعۡلَمُ إِنَّكَ لَرَسُولُهُۥ وَٱللَّهُ
يَشۡهَدُ إِنَّ ٱلۡمُنَـٰفِقِينَ لَكَـٰذِبُونَ ﴿١﴾

ٱتَّخَذُوٓاْ أَيۡمَـٰنَهُمۡ جُنَّةً فَصَدُّواْ عَن سَبِيلِ
ٱللَّهِۚ إِنَّهُمۡ سَآءَ مَا كَانُواْ يَعۡمَلُونَ ﴿٢﴾

ذَٰلِكَ بِأَنَّهُمۡ ءَامَنُواْ ثُمَّ كَفَرُواْ فَطُبِعَ عَلَىٰ
قُلُوبِهِمۡ فَهُمۡ لَا يَفۡقَهُونَ ﴿٣﴾

۞ وَإِذَا رَأَيۡتَهُمۡ تُعۡجِبُكَ أَجۡسَامُهُمۡۖ وَإِن
يَقُولُواْ تَسۡمَعۡ لِقَوۡلِهِمۡۖ كَأَنَّهُمۡ خُشُبٞ
مُّسَنَّدَةٞۖ يَحۡسَبُونَ كُلَّ صَيۡحَةٍ عَلَيۡهِمۡۚ هُمُ

---

17 ሙናፊቕ እቲ ብኣፉ ኣስላማይ እየ እናበለ ብልቡ ዝኽሕድ እዩ፡ (ምስሉይ መናፍቕ) (ረሲእነት نفاق)

ٱلْعَدُوُّ فَٱحْذَرْهُمْ ۚ قَـٰتَلَهُمُ ٱللَّهُ ۖ أَنَّىٰ يُؤْفَكُونَ ﴿٤﴾

وَإِذَا قِيلَ لَهُمْ تَعَالَوْا۟ يَسْتَغْفِرْ لَكُمْ رَسُولُ ٱللَّهِ لَوَّوْا۟ رُءُوسَهُمْ وَرَأَيْتَهُمْ يَصُدُّونَ وَهُم مُّسْتَكْبِرُونَ ﴿٥﴾

سَوَآءٌ عَلَيْهِمْ أَسْتَغْفَرْتَ لَهُمْ أَمْ لَمْ تَسْتَغْفِرْ لَهُمْ لَن يَغْفِرَ ٱللَّهُ لَهُمْ ۚ إِنَّ ٱللَّهَ لَا يَهْدِى ٱلْقَوْمَ ٱلْفَـٰسِقِينَ ﴿٦﴾

هُمُ ٱلَّذِينَ يَقُولُونَ لَا تُنفِقُوا۟ عَلَىٰ مَنْ عِندَ رَسُولِ ٱللَّهِ حَتَّىٰ يَنفَضُّوا۟ ۗ وَلِلَّهِ خَزَآئِنُ ٱلسَّمَـٰوَٰتِ وَٱلْأَرْضِ وَلَـٰكِنَّ ٱلْمُنَـٰفِقِينَ لَا يَفْقَهُونَ ﴿٧﴾

يَقُولُونَ لَئِن رَّجَعْنَآ إِلَى ٱلْمَدِينَةِ لَيُخْرِجَنَّ

ኣብ መንደቕ እተጸገዐ ኣዕጻው እዮም: (ማለት እዚ ኹሉ ካባኻ እናተማህሩን እናሰምዑን እንከለዉ ከም ንቑጽ ዕንጸይቲ ምንም ኣይጥቀሙን እዮም) ኣዝዮም ፈራሃት ብምኳኖም ኩሉ ዝሰምዕዎ ድምጺ ኣንጻሮም እተላዕለ ይመስሎም: ንሶም እዮም እቶም ቀንዲ ጸላእቲ: ስለዚ ካብኦም ተጠንቀቕ: ኣላህ የዋርዶም (ይልዓኖም) ከመይ ኢሎም እዮም ነዚ ሓቂ እናረኣዩ ናብ ክሕደት ዝጥወዩን ዝእለዩን::

5-እዞም ሙናፈቂን ንዑ ናብ ልኡኽ ኣላህ (ሙሓመድ ﷺ) ምእንቲ ካብ ኣላህ ምሕረት ክሓተልኩም እንተተባህሉ'ውን እናተላገጹ ክሳዶም ይጥውዩ: እናተዓበዩ'ውን ነዚ ጸውዒት'ዚ ክነጽጉ ትሪኦም::

6-ኦ ሙሓመድ: ነዞም ሙናፈቂን ካብ ኣላህ ምሕረት ሕተተሎም ኣይትሕተተሎም ኩሉ ሓዲኦም እዩ: ኣላህ ኣይክምሕሮምን እዩ: ብርግጽ ኣላህ ነቶም ካብ መገዲ ሓቂ ዝወጹ ህዝቢ ንመገዲ ቅንዕና ኣይሕብሮምን እዩ::

7-ንሶም(እቶም ሙናፈቂን) እዮም "ነቶም ምስ ልኡኽ ኣላህ ዘለዉ ሰዓብቲ እስልምና ምእንቲ ካብ ሙሓመድ ﷺ ክብተኑ ገንዘብ ኣይትሃብዎም" ዝብሉ: ኣላህ ከኣ ወናኒ ሃብቲ ሰማያትን ምድርን እዩ: ግን እቶም ሙናፈቂን ኣይርድኡን እዮም::

8-"ንመዲና እንተደኣ ተመሊስና እቲ ዝዓዘዘ ነቲ ዝሓሰረ ውርደተኛ ካብ መዲና ከውጽኦ እዩ" ይብሉ[18] ግን እቲ ምዕዛዝ

---

18 ሓደ ግዜ መራሒ ሙናፈቂን ዓብዱላሂ ወዲ ኡብይ ወዲ ሰሉል ምስ ነብዩና

ٱلْأَعَزُّ مِنْهَا ٱلْأَذَلَّ ۚ وَلِلَّهِ ٱلْعِزَّةُ وَلِرَسُولِهِۦ وَلِلْمُؤْمِنِينَ وَلَٰكِنَّ ٱلْمُنَٰفِقِينَ لَا يَعْلَمُونَ ﴿٨﴾

ንኣላህን ንልኡኹን ነቶም ኣመንትን ጥራይ እዩ: እቶም ሙናፊቒን ግን ኣይፈልጡን እዮም።

يَٰٓأَيُّهَا ٱلَّذِينَ ءَامَنُوا۟ لَا تُلْهِكُمْ أَمْوَٰلُكُمْ وَلَآ أَوْلَٰدُكُمْ عَن ذِكْرِ ٱللَّهِ ۚ وَمَن يَفْعَلْ ذَٰلِكَ فَأُو۟لَٰٓئِكَ هُمُ ٱلْخَٰسِرُونَ ﴿٩﴾

9-እ ኣንቱም ኣመንቲ: ማላትኩምን ውላድኩምን ካብ ንኣላህ ምዝካር (ሰላት ምስጋድ ቁርኣን ምቕራእ....) ኣየዘንግዕኩም: እዞም ክምዚ ዝገብሩ (ማለት ብገንዘቦምን ውላዶምን ተዓሺዮም ትእዛዛት ኣላህ ዝርስዑ) እቶም ብሓቂ ክሳረኛታት ጥራይ እዮም።

وَأَنفِقُوا۟ مِن مَّا رَزَقْنَٰكُم مِّن قَبْلِ أَن يَأْتِىَ أَحَدَكُمُ ٱلْمَوْتُ فَيَقُولَ رَبِّ لَوْلَآ أَخَّرْتَنِىٓ إِلَىٰٓ أَجَلٍ قَرِيبٍ فَأَصَّدَّقَ وَأَكُن مِّنَ ٱلصَّٰلِحِينَ ﴿١٠﴾

10-ናብ ሓዴኹም (ናባኹም) ሞት ቅድሚ ምምጻእ እውን ካብቲ ዝሃብናኩም ሽሻይ ምጽዋት(ዘካት) ኣውጽኡ: ሽዑ ክየውጽእ እንክሎ ምልክት ሞት ምስ ረኣየ "እ ጎይታይ ንሓጺር ዕድሜ እንዶ ዕድል ሃበኒ ምጽዋት ወይ ህያብ (ሰደቓ) ንኽህብ፣ ካብቶም ብጹኣት እውን ንክኸውን" ይብል። (ገለ ዑለማእ ን"ኣሳሊሒን" ሓጅ ዝፈጸሙ" ኢሎም ተርጒሞማ)።

وَلَن يُؤَخِّرَ ٱللَّهُ نَفْسًا إِذَا جَآءَ أَجَلُهَا ۚ وَٱللَّهُ خَبِيرٌۢ بِمَا تَعْمَلُونَ ﴿١١﴾

11-ኣላህ'ውን ዝኾነት ነፍሲ እንተደኣ ዕምራ ኣኺሉ ካብታ መዓልታ ኣየደንጉያን እዩ: ኣላህ'ውን ነቲ ኩሉ እትገብርዎ ኣጥቢቑ ይፈልጥ እዩ።

---

ሙሓመድን ﷺ ሰዓብቱን ካብ መገሻ እናተመልሱ እንከለዉ ኣብ መንጎ እቶም ካብ መካ ዝመጹ ሙሃጂሪንን ኣብ መዲና ዝቕመጡ ኣንሳርን ገለ ምስሕሓብ ምስ ተረኽበ እዚ ሙናፊቕ'ዚ ነዚ ምስሕሓብ ክባርዕ "ንመዲና ምስ ተመለስና እቲ ዝዓዘዘ ነቲ ዝሓሰረ ውርደተኛ ካብ መዲና ክውጽእ እዩ" በለ: (ኣነን ሰዓብተይን ንሙሓመድን ሰዓብቱን ካብ መዲና ክንሰጎም ኢና ማለቱ እዩ) ስለዚ እዛ ኣያ ነዚ ሙናፊቕ እተጋልጽ እያ።

# سورة التغابن
# ሱረቱ'ተቓቡን (እቲ ምብልላጽ)

ብስም ኣላህ እቲ ፍጹም ርህሩህ
እቲ ኣዝዩ ራህራሂ

1-ኩሉ ኣብ ሰማያትን ኣብ ምድርን ዘሎ ፍጡር ንኣላህ ይስብሕ: ኣላህ በዓል ምሉእ ንግስነት፣ ኩሉ ናእዳን ምስጋናን ዝግበኦ እዩ: ንሱ'ውን ኩሉ ነገራት ክገብር ኣዝዩ ክኢላ እዩ።

2-ንሱ(ኣላህ) እዩ እቲ ዝፈጠረኩም ሽዑ (ምስ ፈጠረኩም) ገለ ካባኹም ከሓዲ ገለ ካባኹም ድማ ሙእሚን ኮይኑ: ኣላህ'ውን ነቲ ኩሉ እትገብርዎ ነገራት ኣዝዩ ረኣዪ እዩ።

3-ኣላህ ንሰማያትን ምድርን ብሓቂ ፈጠረን: ንዓኹም'ውን ብብሉጽ ቅርጺ ስኢሉ ቀረጸኩም: እቲ ናይ መወዳእታ መዓልቦ'ውን ናብኡ እዩ።

4-ኣላህ ኩሉ ኣብ ሰማያትን ምድርን ዘሎ ይፈልጥ፣ ነቲ እትሓብእዎን እተግህድዎን'ውን ይፈልጥ: ብርግጽ ንሱ(ኣላህ) ነቲ ኣብ ውሽጢ ልብኹም ዘሎ ኣዝዩ ፈሊጣ እዩ።

5-ኣንቱም ከሓድቲ ወረ'ቶም ቀደም ዝኹሓዱ እሞ ኸኣ ብሰንኪ ክሕደቶም ኣብ ኣዱንያ መቕጻዕቲ ግብሮም ዝቐመሱ ኣይመጻኩምን ድዩ? (ማለት ናይ'ቶም ቕድሜኹም ዝነበሩ ከሓድትን ዝወረዶም መቕጻዕትን ብርግጽ ወረኡ መጺኡኩም እዩ) ኣቐንዛዊ ስቓይ'ውን ኣብ ምጽኣት (ኣኼራ) ኣለዎም።

بِسْمِ ٱللَّهِ ٱلرَّحْمَٰنِ ٱلرَّحِيمِ

يُسَبِّحُ لِلَّهِ مَا فِى ٱلسَّمَٰوَٰتِ وَمَا فِى ٱلْأَرْضِ
لَهُ ٱلْمُلْكُ وَلَهُ ٱلْحَمْدُ ۖ وَهُوَ عَلَىٰ كُلِّ شَىْءٍ
قَدِيرٌ ﴿١﴾

هُوَ ٱلَّذِى خَلَقَكُمْ فَمِنكُمْ كَافِرٌ وَمِنكُم
مُّؤْمِنٌ ۚ وَٱللَّهُ بِمَا تَعْمَلُونَ بَصِيرٌ ﴿٢﴾

خَلَقَ ٱلسَّمَٰوَٰتِ وَٱلْأَرْضَ بِٱلْحَقِّ وَصَوَّرَكُمْ
فَأَحْسَنَ صُوَرَكُمْ ۖ وَإِلَيْهِ ٱلْمَصِيرُ ﴿٣﴾

يَعْلَمُ مَا فِى ٱلسَّمَٰوَٰتِ وَٱلْأَرْضِ وَيَعْلَمُ مَا
تُسِرُّونَ وَمَا تُعْلِنُونَ ۚ وَٱللَّهُ عَلِيمٌۢ بِذَاتِ
ٱلصُّدُورِ ﴿٤﴾

أَلَمْ يَأْتِكُمْ نَبَؤُا۟ ٱلَّذِينَ كَفَرُوا۟ مِن قَبْلُ
فَذَاقُوا۟ وَبَالَ أَمْرِهِمْ وَلَهُمْ عَذَابٌ أَلِيمٌ ﴿٥﴾

6-ናይ'ዚ መቕጻዕቲ ምኽንያት ድማ እቶም ናብኦም እተላእኩ ልኡኻት ኣላህ ብመርትዖታት ምስ መጽኡዎም "ደቂ ሰብዶ ንዓና ናብ መገዲ ቅንዕና ክመርሑና እዮም" ኢሎም ስለ ዝኸሓዱን ካብ ሓቂ ስለ ዝረሓቑን እዩ: ኣላህ'ውን ካብኦም ረብሓ ስለ ዘይጽበ እምነቶም ኣየድልዮን እዩ: ኣላህ'ውን ካብ ካልእ ዘይደሊ ፍጹም ሃብታም ኣዝዩ ምስጉን እዩ።

7-እቶም ዝኸሓዱ "ካብ ሞት ኣይ ንትንስእን ኢና"በሉ: ኦ ሙሓመድ ﷺ "ብጎይታይ እባ እምሕል ካብ ሞት ክም እትትንስኡ፣ ብድሕሪኡ'ውን እቲ ኩሉ ኣብ ኣዱንያ እትገብርዎ ዝነበርኩም ከምእትንገሩ: እዚ'ውን ኣላህ ንኽገብሮ ቀሊል ነገር እዩ" በሎም።

8-ስለዚ ብኣላህን ብልኡኹ ሙሓመድን ﷺ በቲ ዘውረድናዮ ብርሃንን(ብቁርኣን) እመኑ: ኣላህ'ውን ነቲ ኩሉ እትገብርዎ ኣጥቢቑ ይፈልጥ።

9-ነታ መዓልቲ ምእካብ(መዓልቲ ምጽኣት) ኣላህ ንዓኹም ዝእክበላ መዓልቲ ዘክሩ እቲ መዓልቲ'ቲ እዩ መዓልቲ ምብልላጽ (ማለት ሙእሚን ሰናይ ብምርካቡ ንካሕዳን ዝብለጸሉ መዓልቲ እዩ)። እቲ ብኣላህ ዝኣምንን ሰናይ ዝገብርን ኣላህ ኩሉ ዘንብታቱ (ሓጥያታቱ) ይሓጽበሉን ኣብ መዋእሉ ዘልኣለማዊ ናብራ ዝረኽበለን ብትሕቲአን ፈለጋት ዝውሕዝ ጀናታት የእትዎ: እዚ ዘንቢ ምሕጻብን ጀና ምእታውን እውን ኣዝዩ ዓቢ

ذَٰلِكَ بِأَنَّهُۥ كَانَت تَّأۡتِيهِمۡ رُسُلُهُم بِٱلۡبَيِّنَٰتِ فَقَالُوٓاْ أَبَشَرٞ يَهۡدُونَنَا فَكَفَرُواْ وَتَوَلَّواْۚ وَّٱسۡتَغۡنَى ٱللَّهُۚ وَٱللَّهُ غَنِيٌّ حَمِيدٞ ۝٦

زَعَمَ ٱلَّذِينَ كَفَرُوٓاْ أَن لَّن يُبۡعَثُواْۚ قُلۡ بَلَىٰ وَرَبِّي لَتُبۡعَثُنَّ ثُمَّ لَتُنَبَّؤُنَّ بِمَا عَمِلۡتُمۡۚ وَذَٰلِكَ عَلَى ٱللَّهِ يَسِيرٞ ۝٧

فَـَٔامِنُواْ بِٱللَّهِ وَرَسُولِهِۦ وَٱلنُّورِ ٱلَّذِيٓ أَنزَلۡنَاۚ وَٱللَّهُ بِمَا تَعۡمَلُونَ خَبِيرٞ ۝٨

يَوۡمَ يَجۡمَعُكُمۡ لِيَوۡمِ ٱلۡجَمۡعِۖ ذَٰلِكَ يَوۡمُ ٱلتَّغَابُنِۗ وَمَن يُؤۡمِنۢ بِٱللَّهِ وَيَعۡمَلۡ صَٰلِحٗا يُكَفِّرۡ عَنۡهُ سَيِّـَٔاتِهِۦ وَيُدۡخِلۡهُ جَنَّٰتٖ تَجۡرِي مِن تَحۡتِهَا ٱلۡأَنۡهَٰرُ خَٰلِدِينَ فِيهَآ أَبَدٗاۚ ذَٰلِكَ ٱلۡفَوۡزُ ٱلۡعَظِيمُ ۝٩

ዓወት እዩ።
10-እቶም ዝኸሓዱን መርትዖታትና ዝነጸጉን ግን እቲኣቶም መዋእሎም ኣብ ጀሃነም ዝነብሩ ሰብ እሳት እዮም፡ እቲ ዝበኣሰ መዓልቦ እውን እዚ እዩ።

11-ዝኾነ ይኹን መዓት ይረኽብ ደኣምበር ብዘይ ፍቓድ ኣላህ ኣይከውንን እዩ፡ እቲ ብኣላህ ዝኣምን'ውን ንታ ልቡ ኣላህ ንመገዲ ቅንዕና ክመርሓ እዩ፡ ኣላህ ንኹሉ ነገራት ኣዝዩ ፈሊጣ እዩ።
12-ንኣላህ ተማእዘዙ ነቲ ልኡኽ (ንሙሓመድﷺ) እውን ተማእዘዙ፡ ግን እንተደኣ ትእዛዝ ነጺግኩም ንድሕሪት ተመሊስኩም እቲ ልኡኽና ሙሓመድﷺ ብሩህ መግለጺ ክህበኩም ጥራይ እዩ ዝግበኦ። (ማለት ምምእዛዝ እንተኣበኹም እቲ ጉድኣት ንዓኹም ስለ ዝኾነ ነብይ ሙሓመድﷺ ካብ ነቲ እተዋህቦ መልእኽቲ ምግላጽ ሓሊፉ ካልእ ዝጉብሮ ነገር የሎን)።
13-ኣላህ እቲ ብዘይካኡ ካልእ ብሓቂ ኣምልኾት ዝግበኦ ጎ ይታ ዘየለ እዩ፡ ስለዚ እቶም ኣመንቲ (ሙእሚኒን) ናብ ኣላህ ተኣማሚኒኖም ይጸግዑ፡ (ይወከሉ)።
14-እ ኣንቱም ኣመንቲ ብርግጽ ገለ ካብ ኣንስትኹምን ውላድኩምን ጸላእትኹም ስለ ዝኾኑ ካብኦም ተጠንቀቑ (ማለት ንዐኦም ንምሕጓስ ኢልኩም ኣብ ሓራም ስለ እትወድቁን ትእዛዛት ኣላህ'ውን ሸለል ስለ እትብሉን እዞም ሰባት እዚኦም ልክዕ ከም ጸላኢ ኣብ ድንገት እዮም

وَٱلَّذِينَ كَفَرُواْ وَكَذَّبُواْ بِـَٔايَٰتِنَآ أُوْلَٰٓئِكَ أَصْحَٰبُ ٱلنَّارِ خَٰلِدِينَ فِيهَاۖ وَبِئْسَ ٱلْمَصِيرُ ﴿١٠﴾

مَآ أَصَابَ مِن مُّصِيبَةٍ إِلَّا بِإِذْنِ ٱللَّهِۗ وَمَن يُؤْمِنۢ بِٱللَّهِ يَهْدِ قَلْبَهُۥۚ وَٱللَّهُ بِكُلِّ شَيْءٍ عَلِيمٌ ﴿١١﴾

وَأَطِيعُواْ ٱللَّهَ وَأَطِيعُواْ ٱلرَّسُولَۚ فَإِن تَوَلَّيْتُمْ فَإِنَّمَا عَلَىٰ رَسُولِنَا ٱلْبَلَٰغُ ٱلْمُبِينُ ﴿١٢﴾

ٱللَّهُ لَآ إِلَٰهَ إِلَّا هُوَۚ وَعَلَى ٱللَّهِ فَلْيَتَوَكَّلِ ٱلْمُؤْمِنُونَ ﴿١٣﴾

يَٰٓأَيُّهَا ٱلَّذِينَ ءَامَنُوٓاْ إِنَّ مِنْ أَزْوَٰجِكُمْ وَأَوْلَٰدِكُمْ عَدُوًّا لَّكُمْ فَٱحْذَرُوهُمْۚ وَإِن تَعْفُواْ وَتَصْفَحُواْ وَتَغْفِرُواْ فَإِنَّ ٱللَّهَ غَفُورٌ رَّحِيمٌ ﴿١٤﴾

ዘውድቑኹም) ግን ኑቶም ዝበደሉ ካብኦም እንተነሓፍኩሎምን እንተሓደግኩምሎምን እንተ መሓርኩምዎምን ብርግጽ ኣላህ ኣዝዩ መሓሪ ኣዝዩ ራህራሂ እዩ።

15-ማላትኩምን ውላድኩምን ፈተነ ጥራይ እዮም፡ ምስ ኣላህ ድማ ኣዝዩ ዓቢ ዓስቢ (ጀና) ኣሎ።

إِنَّمَآ أَمۡوَٰلُكُمۡ وَأَوۡلَٰدُكُمۡ فِتۡنَةٞۚ وَٱللَّهُ عِندَهُۥٓ أَجۡرٌ عَظِيمٞ ﴿١٥﴾

16-ስለዚ ብዝከኣለኩም መጠን ንኣላህ ብምምእዛዝኩም ኣብ መንጎኹምን ኣብ መንጎ ቁጣዐ ኣላህን መከላኸሊ ግበሩ፡ ንኣላህን ንልኡኹን ስምዑን ተማእዘዙን፣ ኑብስኹም'ውን ብልጸት ንኽትረክቡ ካብ ማልኩም ንግብረ-ሰናይ ኣውጽኡ፡ እቶም ካብ ብቒ ኑብሶም ዝደሓኑን ናጻ ዝኾኑን ሰብ ንሶም እዮም ዕዉታት።

فَٱتَّقُواْ ٱللَّهَ مَا ٱسۡتَطَعۡتُمۡ وَٱسۡمَعُواْ وَأَطِيعُواْ وَأَنفِقُواْ خَيۡرٗا لِّأَنفُسِكُمۡۗ وَمَن يُوقَ شُحَّ نَفۡسِهِۦ فَأُوْلَٰٓئِكَ هُمُ ٱلۡمُفۡلِحُونَ ﴿١٦﴾

17-እንተደኣ ንኣላህ ሰናይ ልቓሕ ኣለቂሕኩምዎ (ማለት እንተደኣ ብሓላል ዝኸሰብክምዎ ገንዘብ ምእንቲ ኣላህ ኢልኩም ኣብ ሰናይ ግብሪ ኣጥፊእኩምዎ) ኣላህ ዓስቢ'ዚ ዘውጻእኩምዎ ክደራርበልኩምን ዘንብኹም ክምሕረኩምን እዩ፡ ኣላህ እምብዛ ከሓሲ ኣዝዩ ትዕግ ስተኛ እዩ፡ (ማለት ኣላህ ኑቶም ሰናይ ዝገብሩ ደራሪቡ ይኸሕሶም፣ ኑቶም እከይ ዝገብሩ ድማ ተሃዊኹ ኣይቀጽዖምን እዩ)።

إِن تُقۡرِضُواْ ٱللَّهَ قَرۡضًا حَسَنٗا يُضَٰعِفۡهُ لَكُمۡ وَيَغۡفِرۡ لَكُمۡۚ وَٱللَّهُ شَكُورٌ حَلِيمٌ ﴿١٧﴾

18-ኣላህ እቲ ፈላጥ ኩሉ ስዉርን ርኡይን እቲ ፍጹም ዕዙዝ እቲ ፍጹም ጥበብኛ እዩ።

عَٰلِمُ ٱلۡغَيۡبِ وَٱلشَّهَٰدَةِ ٱلۡعَزِيزُ ٱلۡحَكِيمُ ﴿١٨﴾

# سورة الطلاق
# ሱረቱ'ጠላቕ (እቲ ፍትሕ)

ብስም ኣላህ እቲ ፍጹም ርህሩህ
እቲ ኣዝዩ ራህራሂ

بِسْمِ ٱللَّهِ ٱلرَّحْمَـٰنِ ٱلرَّحِيمِ

1-ኦ ኣንታ ነብይ ሙሓመድ ﷺ
እንተደኣ ነንስቲ ፈቲሕኩምወን
ኣብቲ ካብ ጽግያተን ዝነጽሃሉ
መዓልታት ስጋዊ ርክብ
ከይፈጸምኩም ፍትሕወን: እቲ
ዒዳ'ውን ቁጸርዎ (ማለት ካብቲ
ፍትሕ ዝወደቐሉ ዕለት ክሳዕ
እቲ ሰለስተ ጽግያት ዝሓልፍ
ተገዲስኩም ቁጸሩ) ንጎይታኹም
ኣላህ ፍርሁ: ነዞን ኣብ ዒዳ
ዘለዋ ፍቱሓት ካብቲ
እተፈትሓሉ ቤተን
ኣይተውጽኡወን: ክወጻ እውን
ኣይፍቀድን እዩ ብዘይካተን ግ
ሉጽ ጽያፍ[19] (ዝሙት)
ዝፍጽማ: እዚ'ውን ኣላህ
ዝወሰኖ ገደባት እዩ: ስለዚ ነዚ
ገደባት ኣላህ ዝሰግር ሰብ ብርግ
ጽ ንነብሱ ዓመጸ: ኦ ኣታ
በዓልቲ ቤትካ ዝፈታሕካ
ብድሕሪ'ዚ ፍትሕ'ዚ ምናልባሽ
ኣላህ ገለ ሓድሽ ነገር የምጽእ
ይኸውን። (ማለት ምናልባሽ
ተጣዒስካ ሰበይትኻ ትመልስ
ትኸውን እንተደኣ ቀዳመይትን
ካልኣይትን ፍትሕ ኮይነን)።

يَـٰٓأَيُّهَا ٱلنَّبِىُّ إِذَا طَلَّقْتُمُ ٱلنِّسَآءَ فَطَلِّقُوهُنَّ لِعِدَّتِهِنَّ وَأَحْصُوا۟ ٱلْعِدَّةَ ۖ وَٱتَّقُوا۟ ٱللَّهَ رَبَّكُمْ ۖ لَا تُخْرِجُوهُنَّ مِنۢ بُيُوتِهِنَّ وَلَا يَخْرُجْنَ إِلَّآ أَن يَأْتِينَ بِفَـٰحِشَةٍ مُّبَيِّنَةٍ ۚ وَتِلْكَ حُدُودُ ٱللَّهِ ۚ وَمَن يَتَعَدَّ حُدُودَ ٱللَّهِ فَقَدْ ظَلَمَ نَفْسَهُۥ ۚ لَا تَدْرِى لَعَلَّ ٱللَّهَ يُحْدِثُ بَعْدَ ذَٰلِكَ أَمْرًا ﴿١﴾

2-እንተደኣ ዕለት ዒዳኤን ክውድኣ
ቀሪበን ከይወደኣ እንከለዋ
ናባኹም መሊስኩም ብንቡር
ሓዝወን ወይ ከኣ ብንቡር
ተፈላለዩወን: (ማለት መሰለን
ኣማሊእኩም ኣፋኑውወን)
ካባኻትኩም (ኣስላም) ክልተ
ብቑዓት መሰኻኽር'ውን

فَإِذَا بَلَغْنَ أَجَلَهُنَّ فَأَمْسِكُوهُنَّ بِمَعْرُوفٍ أَوْ فَارِقُوهُنَّ بِمَعْرُوفٍ وَأَشْهِدُوا۟ ذَوَىْ عَدْلٍ مِّنكُمْ وَأَقِيمُوا۟ ٱلشَّهَـٰدَةَ لِلَّهِ ۚ

---

19 ገለ ዑለማእ ነዛ ፋሒሻ(ጸይፊ) ንኹሉ እከይ ተግባራት ከም ስርቂ፣ ንቤተሰብ ሰብኣያ ምጽራፍ...ወዘተ እተማልእ እያ ይብሉ።

ኣመስክሩ: ንኣላህ ኢልኩም'ውን
እታ ምስክርነት ኣቁሙዋ
(ኣጽንዕዋ): እዚ ነገራት
እዚ'ውን ነቲ ብኣላህን ብታ
መዓልቲ ምጽኣትን ዝኣምን
ዝውሃብ ማዕዳ እዩ: እቲ ንኣላህ
ብምምእዛዝ ኣብ መንጎኡን ኣብ
መንጎ ቁጣዐ ኣላህን መከላኸሊ
ዝገብር ኣላህ መውጽኢ
ይገብረሉ።

3-ካብ ዘይሓሰቦ እውን ሽሻይ
ይህቦ: እቲ ተኣማሚኑ ናብ
ኣላህ ዝጽጋዕ(ዝውከል) እውን
ኣላህ'ዩ ዝኣኽሎ (ማለት ነቲ
ጉዳይ ኣብ ክንድኡ ኣላህ
ይሓልፎ) ብርግጽ ውሳነ ኣላህ
እዩ ዝትግበርን ዝፍጸምን: ብርግ
ጽ ኣላህ ንኹሉ ነገራት
ቀይሱዎን ፈጽሚ ገይሩሉን
እዩ።

4-እተን ብምኽንያት ዕብየት ጽግ
ያተን ዘቋረጸን ከምኡ'ውን እተን
ገና ጽግያት ዘይረኣያ ንኣሽቱ
ኣንስትኹም እንተደኣ ኣቆጻጽራ
ዒዳኦን ዘይብረሃልኩም ኮይኑ
ካብታ ዝተፈትሓላ መዓልቲ
ሰለስተ ወርሒ ዒዳ ቁጸሩለን
ኢኹም: እተን ነፍሰጾር 'ውን
ፈጽሚ ዕለት ዒደአን ኣብቲ ካብ
ጥንሰን ዝገላገላሉ ዕለት እዩ:
እቲ ንኣላህ ብምምእዛዝ ኣብ
መንጎኡን ኣብ መንጎ ቁጣዐ
ኣላህን መከላኸሊ ዝገብር'ውን
ኣላህ ኩሉ ጉዳያቱ ኬቃልሉ
እዩ።

5-እቲ(እዚ) ድማ ኣላህ ናባኹም
ዘውረዶ ትእዛዛቱ እዩ: እቲ
ንኣላህ ብምምእዛዝ ኣብ መንጎ
ኡን ኣብ መንጎ ቁጣዐ ኣላህን
መከላኸሊ ዝገበረ'ውን ኣላህ
ዘንብታቱ ይድምስሰሉ
(ይሽፍነሉ)፣ ዓስቡ እውን ኣዝዩ
የግዝፈሉ።

ذَٰلِكُمْ يُوعَظُ بِهِۦ مَن كَانَ يُؤْمِنُ بِٱللَّهِ
وَٱلْيَوْمِ ٱلْءَاخِرِ ۚ وَمَن يَتَّقِ ٱللَّهَ يَجْعَل لَّهُۥ
مَخْرَجًا ﴿٢﴾

وَيَرْزُقْهُ مِنْ حَيْثُ لَا يَحْتَسِبُ ۚ وَمَن يَتَوَكَّلْ
عَلَى ٱللَّهِ فَهُوَ حَسْبُهُۥٓ ۚ إِنَّ ٱللَّهَ بَٰلِغُ أَمْرِهِۦ ۚ
قَدْ جَعَلَ ٱللَّهُ لِكُلِّ شَىْءٍ قَدْرًا ﴿٣﴾

وَٱلَّٰٓـِٔى يَئِسْنَ مِنَ ٱلْمَحِيضِ مِن نِّسَآئِكُمْ
إِنِ ٱرْتَبْتُمْ فَعِدَّتُهُنَّ ثَلَٰثَةُ أَشْهُرٍ وَٱلَّٰٓـِٔى لَمْ
يَحِضْنَ ۚ وَأُو۟لَٰتُ ٱلْأَحْمَالِ أَجَلُهُنَّ أَن
يَضَعْنَ حَمْلَهُنَّ ۚ وَمَن يَتَّقِ ٱللَّهَ يَجْعَل لَّهُۥ مِنْ
أَمْرِهِۦ يُسْرًا ﴿٤﴾

ذَٰلِكَ أَمْرُ ٱللَّهِ أَنزَلَهُۥٓ إِلَيْكُمْ ۚ وَمَن يَتَّقِ ٱللَّهَ
يُكَفِّرْ عَنْهُ سَيِّـَٔاتِهِۦ وَيُعْظِمْ لَهُۥٓ أَجْرًا ﴿٥﴾

أَسۡكِنُوهُنَّ مِنۡ حَيۡثُ سَكَنتُم مِّن وُجۡدِكُمۡ وَلَا تُضَآرُّوهُنَّ لِتُضَيِّقُواْ عَلَيۡهِنَّۚ وَإِن كُنَّ أُوْلَٰتِ حَمۡلٖ فَأَنفِقُواْ عَلَيۡهِنَّ حَتَّىٰ يَضَعۡنَ حَمۡلَهُنَّۚ فَإِنۡ أَرۡضَعۡنَ لَكُمۡ فَـَٔاتُوهُنَّ أُجُورَهُنَّ وَأۡتَمِرُواْ بَيۡنَكُم بِمَعۡرُوفٖۖ وَإِن تَعَاسَرۡتُمۡ فَسَتُرۡضِعُ لَهُۥٓ أُخۡرَىٰ ٦

6-ኑተን ኣብ እዋን ዕደት ዘለዋ ፍቱሓት ካብቲ ዝርካብኩም ኣብቲ ንስኹም እትነብርዎ መንበሪ ኣንብሩወን: መንበሪ ከተጸብቡለን ኢልኩም'ውን ኣይትጎዳድኡወን: ነፍሰጾር እንተኾይነን ድማ ክሳዕ ካብ ጥንሰን ዝገላገላ ቀልቡወን[20]: ብድሕሪኡ እንተደኣ ደቅኹም ኣጥቢወናልኩም እውን ደሞዘን ክፈሉወን: ኣብ መንጎኹም'ውን ንቡር ኣገባብ ይስፈን: ብዛዕባ ምጥባው ህጻንኩም እንተዘይተሰማሚዕኩም ግን ካልእ ሰበይቲ ተጥቡዎ:: (ማለት ኣደ-ቖልዓ እንተደኣ ምስ ኣቦ ቖልዓ ብሰንኪ ደሞዝ ይኹን ብኻልእ ምኽንያት እንተዘይተሰማመዐት ኑቲ ቆልዓ ከተጥቡ ኣይትግደድን እያ: እንተደልዩ ካልእ ሰበይቲ ብገንዘብ ይኹን ብናጻ ንኽተጥብወሉ ከምጽእ ይኽእል)::

لِيُنفِقۡ ذُو سَعَةٖ مِّن سَعَتِهِۦۖ وَمَن قُدِرَ عَلَيۡهِ رِزۡقُهُۥ فَلۡيُنفِقۡ مِمَّآ ءَاتَىٰهُ ٱللَّهُۚ لَا يُكَلِّفُ ٱللَّهُ نَفۡسًا إِلَّا مَآ ءَاتَىٰهَاۚ سَيَجۡعَلُ ٱللَّهُ بَعۡدَ عُسۡرٖ يُسۡرٗا ٧

7-እቲ ሃብታም ከም ምህብታሙ ይቐልብ: እቲ እቶቱ ጸቢብ (ውሑድ) ዝኾነ ድማ ካብቲ ኣላህ ዝሃቦ ይቐልብ: ኣላህ ንዝኾነት ነፍሲ ካብቲ ዝሃባ ዝያዳ ከተውጽእ ኣይሓታን እዩ: ኣላህ ብድሕሪ ጽበት ራህዋ ከምጽእ እዩ::

وَكَأَيِّن مِّن قَرۡيَةٍ عَتَتۡ عَنۡ أَمۡرِ رَبِّهَا وَرُسُلِهِۦ فَحَاسَبۡنَٰهَا حِسَابٗا شَدِيدٗا وَعَذَّبۡنَٰهَا عَذَابٗا نُّكۡرٗا ٨

8-ብዙሓት ሰባት ኣብ ፈቐዶ ዓዲ ዝቕመጡ ዝነበሩ ንትእዛዛት ጎይታኦምን ንትእዛዛት ልኡኻን ስለ ዝገሃሱ ብርቱዕ ሕሳብ ተሓሳሲብናዮም ብሕሱም ስቓይ'ውን ኣሳቒናዮም:: (ማለት ካብቲ ኣብ ኣዱንያ ዝገበርዎ ጌጋታት ምንም ኣይመሓር ናዮምን ኣብ ምጽኣት (ኣኼራ) ድማ ብእሳተ-ጀሃነም ኣዝዩ ሕሱም ስቓይ ኣሳቒናዮም)::

---

20 ነፍሰ-ጾር ወላ'ውን ሳልሳይ ፍትሕ ይኹን ክሳዕ እትገላገል መንበሪ ገዛን ቀለብን ክትወስድ መሰላ እዩ።

9-ስለዚ እዘን ኩሓድቲ ዝነበሩወን ዓድታት እቲ ከቢድ መዓት ውጽኢት ክሕደተን ቀመሳ: ትርፊ ተግባራተን እውን ክሳራ ነበረ።
10-ኣላህ ብርቱዕ ስቓይ ኣዳልይሎም ኣሎ: ስለዚ ኣንቱም ለባማት ኣመንቲ: ንኣላህ ብምምእዛዝ ኣብ መንጎ ኹምን ኣብ መንጎ ቁጣዐ ኣላህን መከላኸሊ ግበሩ: ብርግ ጽ ኣላህ መዘኻኸሪ (ቁርኣን) ኣውሪዱልኩም እዩ።
11-ከምኡ'ውን ኑቶም ብኣላህ ዝኣምኑን ሰናይ ግብሪ ዝገብሩን ካብ ጸላም ናብ ብርሃን ምእንቲ ከውጽእ እተን ውሳነታት ኣላህ ዝገልጻ ኣያታት (ዓንቀጻት-ቃላት) ዘንብበልኩም ልኡኽ ተላኢኹልኩም: እቲ ብኣላህ ዝኣምንን ሰናይ ዝገብርን እውን ኣላህ ኣብ ብትሕቲኦን ፈሊጋት ዝውሕዝ ጀናታት ንዘልኣለም መዋእሉ ንኽነብረለን የእትዎ: ብርግጽ ኣላህ ነዚ ጀና ዝኣተወ ሰብ ሰፊሕን ብሉጽን ሽሻይ እዩ ሂብዎ።
12-ኣላህ እዩ እቲ ንሸውዓተ ሰማያትን ኑተን ከምኡን (ሸውዓተ) ምድርን ዝፈጠረ: ኣብ መንጎ እዘን ሸውዓተ ሰማያትን ሸውዓተ ምድርን ድማ ትእዛዛት ኣላህ ይወርድን ይፍጸምን: እዚ ድማ ብርግጽ ኣላህ ንኹሉ ነገራት ክገብር ከኢላ ምዃኑን ከምኡ'ውን ብርግጽ ኣላህ ብፍልጠቱ ንኹሉ ነገራት ከምዝኸበበን (ከምዝጠመረን) ንኽትፈልጡ እዩ።

فَذَاقَتْ وَبَالَ أَمْرِهَا وَكَانَ عَـٰقِبَةُ أَمْرِهَا
خُسْرًا ﴿٩﴾
أَعَدَّ ٱللَّهُ لَهُمْ عَذَابًا شَدِيدًا ۖ فَٱتَّقُوا۟ ٱللَّهَ
يَـٰٓأُو۟لِى ٱلْأَلْبَـٰبِ ٱلَّذِينَ ءَامَنُوا۟ ۚ قَدْ أَنزَلَ ٱللَّهُ
إِلَيْكُمْ ذِكْرًا ﴿١٠﴾
رَّسُولًا يَتْلُوا۟ عَلَيْكُمْ ءَايَـٰتِ ٱللَّهِ مُبَيِّنَـٰتٍ
لِّيُخْرِجَ ٱلَّذِينَ ءَامَنُوا۟ وَعَمِلُوا۟ ٱلصَّـٰلِحَـٰتِ
مِنَ ٱلظُّلُمَـٰتِ إِلَى ٱلنُّورِ ۚ وَمَن يُؤْمِنۢ بِٱللَّهِ
وَيَعْمَلْ صَـٰلِحًا يُدْخِلْهُ جَنَّـٰتٍ تَجْرِى مِن
تَحْتِهَا ٱلْأَنْهَـٰرُ خَـٰلِدِينَ فِيهَآ أَبَدًا ۖ قَدْ أَحْسَنَ
ٱللَّهُ لَهُۥ رِزْقًا ﴿١١﴾
ٱللَّهُ ٱلَّذِى خَلَقَ سَبْعَ سَمَـٰوَٰتٍ وَمِنَ ٱلْأَرْضِ
مِثْلَهُنَّ يَتَنَزَّلُ ٱلْأَمْرُ بَيْنَهُنَّ لِتَعْلَمُوٓا۟ أَنَّ ٱللَّهَ
عَلَىٰ كُلِّ شَىْءٍ قَدِيرٌ وَأَنَّ ٱللَّهَ قَدْ أَحَاطَ
بِكُلِّ شَىْءٍ عِلْمًۢا ﴿١٢﴾

# سورة التحريم
# ሱረቱ'ታሕሪም (እቲ ምሕራም)

ብስም ኣላህ እቲ ፍጹም ርህሩህ
እቲ ኣዝዩ ራህራሂ

بِسْمِ ٱللَّهِ ٱلرَّحْمَٰنِ ٱلرَّحِيمِ

1-ኦ ኣንታ ነብይ ሙሓመድ ﷺ ስለምንታይ ፍቶት ኣንስትኻ ንምርካብ እቲ ኣላህ ዝሓለለልካ ንኑብስኻ ትሕርሞ: ኣላህ'ውን ፍጹም መሓሪ ኣዝዩ ራህራሂ እዩ[21]::

يَٰٓأَيُّهَا ٱلنَّبِيُّ لِمَ تُحَرِّمُ مَآ أَحَلَّ ٱللَّهُ لَكَ تَبْتَغِى مَرْضَاتَ أَزْوَٰجِكَ ۚ وَٱللَّهُ غَفُورٌ رَّحِيمٌ ﴿١﴾

2-ብርግጽ ኣላህ ማሕላታትኩም እትፈትሑሉ ኣገባብ ሓጊጉልኩም እዩ[22]: ኣላህ'ውን ደጋፊኹም እዩ: ንሱ'ውን እቲ ኣዝዩ ፈሊጣ እቲ ፍጹም ጥበበኛ እዩ::

قَدْ فَرَضَ ٱللَّهُ لَكُمْ تَحِلَّةَ أَيْمَٰنِكُمْ ۚ وَٱللَّهُ مَوْلَىٰكُمْ ۖ وَهُوَ ٱلْعَلِيمُ ٱلْحَكِيمُ ﴿٢﴾

3-ነብይ ሙሓመድ ﷺ ሓደ እዋን ንሓንቲ ሰበይቶም (ሓፍሳ) ምስጢር ተዛረቡዋ: ንሳ ነዚ ምስጢር'ዚ ነታ ካልኣይቲ ሰበይቶም (ንዓኢሻ) ምስ ነገረታ ኣላህ ንነብይ ﷺ ከሸፈሎም: ሽዑ ነብይ ሙሓመድ ﷺ ገለ ካብቲ እተኸሸፈሎም ንሰበይቶም (ሓፍሳ) ሓበሩዋ: ንገሊኡ ድማ ከይጠቐስዎ ሰኾ በሉ: ነብይ ሙሓመድ ﷺ ንሓፍሳ በቲ ኣላህ ዝኸሸፈሎም ምስ ነገሩዋ

وَإِذْ أَسَرَّ ٱلنَّبِيُّ إِلَىٰ بَعْضِ أَزْوَٰجِهِۦ حَدِيثًا فَلَمَّا نَبَّأَتْ بِهِۦ وَأَظْهَرَهُ ٱللَّهُ عَلَيْهِ عَرَّفَ بَعْضَهُۥ وَأَعْرَضَ عَنۢ بَعْضٍ ۖ فَلَمَّا نَبَّأَهَا بِهِۦ قَالَتْ مَنْ أَنۢبَأَكَ هَٰذَا ۖ قَالَ نَبَّأَنِىَ ٱلْعَلِيمُ ٱلْخَبِيرُ ﴿٣﴾

---

21 ነብይና ሙሓመድ ﷺ ኣብ ቤት ሰበይቶም ዘይነብ መዓር ይሰትዩ ስለ ዝነበሩ ገለ ካብተን ኣንስቶም ቀኒኣን ብሰንኪ'ዚ መዓር ነብይና ሽታኦም ከምእተቐየረ ኣመልከታሎም እሞ ብድሕሪ'ዚ "መዓር ሕሩመይ እዩ" በሉ:: ከምኡ'ውን ንሰበይቶም ሓፍሳ ከፍትዉ ነታ ባርያኦም(ማርያ) ንኑብሶም ስለ ዝሓረሙዋ ኣላህ እዚ ሓላል ዝኾነ ነገር ንኑብሶም ክሕርምዎ ጌጋ ምዃኑ በዛ ኣያ ንነብይና ﷺ ኣረሞም::

22 እዚ ኣገባብ ኣብ ሱረቱ'ል ማኢዳ ኣያ 89 ይርከብ::

"እዚ'ስ መን ነገረካ" በለት፡ ነብይ ሙሓመድ "እቲ ኣዝዩ ፈላጢ እቲ ኣጥቢቑ ዝፈልጥ(ኣላህ) ነጊሩኒ" በሉ።

4-ብርግጽ ልብኻትክን[23] ናብቲ ሙሓመድ ﷺ ዘይፈትዎ ስለ ዝዘንበለ ተናሲሕክን ናብ ኣላህ እንተትምለሳ ይሓይሽ፡ እዚ ኣቢ'ኸን ኣንጻር ነብይ ﷺ እንተተሓጋገዝክን ግን ብሓቂ ኣላህ፣ ጂብሪል፣ ብጹኣን ኣመንቲ ደገፍትን ተሓባበርትን ሙሓመድ ﷺ እዮም፡ ብድሕሪ'ዚ'ውን እቶም መላኢካ ሓገዝቱ እዮም።

5-ነብይ ሙሓመድ ﷺ ንኹላትክን እንተፈትሓክን ጎይታኡ ካባኻን ዝበልጸ ኣንስቲ፥ ኣስላም፣ ኣመንቲ፣ ተማእዘዝቲ፣ ተናሳሕቲ፣ ንኣላህ ኣምለኽቲ፣ ጾወምቲ፣ መርዓ ዝፈተና ኣንስትን መርዓ ዘይፈተና ደናግልን ክትክእ እዩ።

6-ኦ ኣንቱም ኣመንቲ ንነብስኹምን ንስድራቤትኩምን ካብታ ነዳዲኣ (መቃጸሊኣ) ሰብን ኣእማንን ዝኾነት እሳት ኣድሕኑን ተኸላኸሉን፡ ኣብታ እሳት ጨካናት፣ ብርቱዓት፣ ትእዛዛት ኣላህ ዘይግህሱ፣ እተኣዘዝዎ ዝገብሩ መላኢካታት ኣለዉ።

7-ኦ ኣንቱም ከሓድቲ፡ ሎሚ(መዓልቲ ምጽኣት ምስ ኣተወ) ይቅሬታ ኣይትሕተቱ፡ ናይቲ እትገብርዎ ዝነበርኩም ጾማ ጥራይ ኢኹም ትኽፈሉ

إِن تَتُوبَآ إِلَى ٱللَّهِ فَقَدۡ صَغَتۡ قُلُوبُكُمَاۖ وَإِن تَظَٰهَرَا عَلَيۡهِ فَإِنَّ ٱللَّهَ هُوَ مَوۡلَىٰهُ وَجِبۡرِيلُ وَصَٰلِحُ ٱلۡمُؤۡمِنِينَۖ وَٱلۡمَلَٰٓئِكَةُ بَعۡدَ ذَٰلِكَ ظَهِيرٌ ﴿٤﴾

عَسَىٰ رَبُّهُۥٓ إِن طَلَّقَكُنَّ أَن يُبۡدِلَهُۥٓ أَزۡوَٰجًا خَيۡرًا مِّنكُنَّ مُسۡلِمَٰتٍ مُّؤۡمِنَٰتٍ قَٰنِتَٰتٍ تَٰٓئِبَٰتٍ عَٰبِدَٰتٍ سَٰٓئِحَٰتٍ ثَيِّبَٰتٍ وَأَبۡكَارًا ﴿٥﴾

يَٰٓأَيُّهَا ٱلَّذِينَ ءَامَنُواْ قُوٓاْ أَنفُسَكُمۡ وَأَهۡلِيكُمۡ نَارًا وَقُودُهَا ٱلنَّاسُ وَٱلۡحِجَارَةُ عَلَيۡهَا مَلَٰٓئِكَةٌ غِلَاظٌ شِدَادٌ لَّا يَعۡصُونَ ٱللَّهَ مَآ أَمَرَهُمۡ وَيَفۡعَلُونَ مَا يُؤۡمَرُونَ ﴿٦﴾

يَٰٓأَيُّهَا ٱلَّذِينَ كَفَرُواْ لَا تَعۡتَذِرُواْ ٱلۡيَوۡمَۖ إِنَّمَا تُجۡزَوۡنَ مَا كُنتُمۡ تَعۡمَلُونَ ﴿٧﴾

---

23 ንወ/ሮ ሓፍሳን ዓኢሻን -ረቢ ይርደየለን- ዝምልከት እዩ።

| | |
|---|---|
| ዘለኹም: (እዚ ዘረባ'ዚ ኣብ መዓልቲ ቅያማ ንቶም እሳተ ጀሃነም ዝኣትዉ ከሓድቲ ይብሃል)። | |
| 8-ኦ ኣንቱም ኣመንቲ ጎይታኹም ዘንብታትኩም (ሓጥያትኩም) ንኸስርዘልኩምን ኣብ ብትሕቲኣን ፈለጋት ዝውሕዝ ጀናታት ንኸእትወኩምን ናብ ኣላህ ተመሊስኩም ንጹህን ቅኑዕን ንስሓ ተናስሑ: ኣብቲ መዓልቲ'ቲ ኣላህ ንነብይ ሙሓመድን ﷺ ንቶም ምስኡ ዝኣመኑን ኣየዋርዶምን እዩ: ብርሃኖም ኣብ ቅድሚኦም ይኸይድ: ከምኡ'ውን (ብሰን ኪቲ ብየማኖም እተቐበልዎ መዝገብ ተግባራቶም) የማናቶም ይበርህ: (ብርሃን ናይቶም ሙናፊቒን ምስ ጠፍአ ድማ እዞም ሙእሚኒን) "ኦ ጎይታና ብርሃና መልኣልናን መሓረናን: ብርግጽ ንስኻ ኩሉ ነገራት ንኽትገብር ክኢላ ኢኻ" ይብሉ። | يَـٰٓأَيُّهَا ٱلَّذِينَ ءَامَنُواْ تُوبُوٓاْ إِلَى ٱللَّهِ تَوْبَةً نَّصُوحًا عَسَىٰ رَبُّكُمْ أَن يُكَفِّرَ عَنكُمْ سَيِّـَٔاتِكُمْ وَيُدْخِلَكُمْ جَنَّـٰتٍ تَجْرِى مِن تَحْتِهَا ٱلْأَنْهَـٰرُ يَوْمَ لَا يُخْزِى ٱللَّهُ ٱلنَّبِىَّ وَٱلَّذِينَ ءَامَنُواْ مَعَهُۥ ۖ نُورُهُمْ يَسْعَىٰ بَيْنَ أَيْدِيهِمْ وَبِأَيْمَـٰنِهِمْ يَقُولُونَ رَبَّنَآ أَتْمِمْ لَنَا نُورَنَا وَٱغْفِرْ لَنَآ ۖ إِنَّكَ عَلَىٰ كُلِّ شَىْءٍ قَدِيرٌ ﴿٨﴾ |
| 9-ኦ ኣንታ ነብይ ሙሓመድ ﷺ: ንቶም ከሓድትን ንቶም ሙናፊቒን ተቓለሶም ኣትረርኳ'ውን ተቓወሞም: እዞም ከሓድትን ሙናፊቒንን ከኣ ሰፈሮም ጀሃነም እዩ: ንሳ'ውን እታ ዝበኣሰት መዓልቦ እያ። | يَـٰٓأَيُّهَا ٱلنَّبِىُّ جَـٰهِدِ ٱلْكُفَّارَ وَٱلْمُنَـٰفِقِينَ وَٱغْلُظْ عَلَيْهِمْ ۚ وَمَأْوَىٰهُمْ جَهَنَّمُ ۖ وَبِئْسَ ٱلْمَصِيرُ ﴿٩﴾ |
| 10-ኣላህ ኣብነት ከሓድቲ ዝኾና ሰይቲ ነብይ ኑሕን(ኖህ) ሰይቲ ነብይ ሉጥን ጠቒሱ: ንሰን ኣብ ትሕቲ ክልተ ብጹኣን ባርያታትና ነይረን: ግን ምስጢራቶም ንኸሓድቲ | ضَرَبَ ٱللَّهُ مَثَلًا لِّلَّذِينَ كَفَرُواْ ٱمْرَأَتَ نُوحٍ وَٱمْرَأَتَ لُوطٍ ۖ كَانَتَا تَحْتَ عَبْدَيْنِ مِنْ عِبَادِنَا صَـٰلِحَيْنِ فَخَانَتَاهُمَا |

እናኣመሓሳለፉ ስለ ዝኸደዕኦም ኣብ ቅድሚ ኣላህ ኣንስቲ ነብይታት ብምኻነን ሰብኡተን ምንም ኣይጠቐምወንን "ምስቶም ናብ እሳት ዝኣትዉ ንእሳት እተዋ" እውን ተባህላ።

فَلَمْ يُغْنِيَا عَنْهُمَا مِنَ ٱللَّهِ شَيْـًٔا وَقِيلَ ٱدْخُلَا ٱلنَّارَ مَعَ ٱلدَّٰخِلِينَ ﴿١٠﴾

11-ኣላህ ኣብነት እቶም ኣመንቲ ዝኾነት'ውን ሰይቲ ፈርዖን ጠቒሱ: ንሳ "ኦ ጎይታይ ምሳኻ ኣብ ጀና ቤት ንደቐለይ፣ካብ ፈርዖንን ተግባራቱን እውን ኣድሕነኒ፣ ካብቶም ዓመጽቲ ዝኾኑ ህዝቢ እውን ኣድሕነኒ" በለት።

وَضَرَبَ ٱللَّهُ مَثَلًا لِّلَّذِينَ ءَامَنُوا۟ ٱمْرَأَتَ فِرْعَوْنَ إِذْ قَالَتْ رَبِّ ٱبْنِ لِى عِندَكَ بَيْتًا فِى ٱلْجَنَّةِ وَنَجِّنِى مِن فِرْعَوْنَ وَعَمَلِهِۦ وَنَجِّنِى مِنَ ٱلْقَوْمِ ٱلظَّٰلِمِينَ ﴿١١﴾

12-ከምኡ'ውን ኣላህ ንመርየም ጓል ዒምራን ከም ኣብነት ኣመንቲ ገይሩ ጠቐሳ: ንሳ ክብረታን ድንግልናኣን ስለ ዝሓለወት ብጅብሪል ጌርና ኣብቲ ናይ ቀሚሻ መእተውርእሲ ኣተንፈስናላ: ብቓላትን ብመጻሕፍቲ ኣላህን ዝኣመነትን ካብቶም ምእዙዛት ጎይታን ነበረት።

وَمَرْيَمَ ٱبْنَتَ عِمْرَٰنَ ٱلَّتِىٓ أَحْصَنَتْ فَرْجَهَا فَنَفَخْنَا فِيهِ مِن رُّوحِنَا وَصَدَّقَتْ بِكَلِمَٰتِ رَبِّهَا وَكُتُبِهِۦ وَكَانَتْ مِنَ ٱلْقَٰنِتِينَ ﴿١٢﴾

## سورة الملك
## ሱረቱል'ሙልክ (እቲ ንግስነት)

ብስም ኣላህ እቲ ፍጹም ርህሩህ እቲ ኣዝዩ ራህራሂ

بِسْمِ ٱللَّهِ ٱلرَّحْمَٰنِ ٱلرَّحِيمِ

1-እቲ ኣብ ኢዱ ንግስነት(ስልጣን) ዓለም ወኒኑ ዘሎ ጎይታ ይባረኽ ይቀደስ: ንሱ'ውን ኩሉ ነገር ንኽፍጽም ክኢላ እዩ:

تَبَٰرَكَ ٱلَّذِى بِيَدِهِ ٱلْمُلْكُ وَهُوَ عَلَىٰ كُلِّ شَىْءٍ قَدِيرٌ ﴿١﴾

2-እቲ መንኩም በዓል ብሉጽ ተግባር ይኸውን ብማለት ንኽፍትነኩም ሞትን ህየትን

ٱلَّذِى خَلَقَ ٱلْمَوْتَ وَٱلْحَيَوٰةَ لِيَبْلُوَكُمْ

ዝፈጠረ ጎይታ: ንሱ'ውን እቲ
ፍጹም ዕዙዝ (እቲ ፈጺሙ
ዘይስዓር ፍጹም ሓያል ሰዓሪ)
እቲ ፍጹም መሓሪ እዩ:

3-እቲ ሸውዓተ ሰማያት ደርብታት
ገይሩ ዝፈጠረ: ንስኻ ኣታ ወድ-
ሰብ ኣብ ፍጥረት'ቲ ፍጹም
ሩህሩህ ጎይታ ምንም ምግርጫውን
ዘይምውህሃድን ኣይትርኢን ኢኻ:
እስኪ እንደገና'ውን ደጊምካ
ጠምት: ገለ ጉድለት ወይ ነቓዕ
ትርኢዶ ኣለኻ?

4-እንደገና'ውን ደጊምካ ደጋጊምካ
ጠምት ተዓዘብ ደኣም'በር:
ዓይንኻ ደኺሙ ከይተዓወተ (ገለ
ጉድለት ከይረኸበ) ብሕስረት
ክምለሰካ እዩ:

5-ብርግጽ'ውን ነዛ ናባኹም ቀረባ
ዝኾነት ሰማይ ብመብራህቲ
(ከዋኽብቲ) ሸሊምናያ: ከም
ኡ'ውን እዚ መብራህቲ ንቶም
ኣብ ሰማይ ቀሪቦም ክጸናጸኑ
ዝፍትኑ ሸይጣውንቲ ዝውርወር
መውቅዒ ጌርናዮ:: ነዞም
ሸይጣውንቲ ከኣ ኣብ ምጽኣተ
ዓለም ስቓይ ተቓጻሊ እሳት
ኣዳሊናሎም ኣለና:

6-ንቶም ብጎይታኦም ኣላህ
ዝኸሓዱ'ውን ስቓይ ጀሃነም እቲ
እኪይ መዓልቦ ኣዳሊናሎም ኣሎና:

7-ኣብ ውሽጣ ምስ ተደርበዩ ኸኣ
እናፈለሐት እንኮላ ብርቱዕ
ድምጺ (ኣድጊ ሂላ ክጅምር
እንከሎ ዘስምዖ ድምጺ ዝመስል)
ይሰምዑላ:

8-ጀሃነም በቲ ኣንጻር ከሓድቲ
ዘለዋ ሕርቃን ክትብታተንን
ክትቆራረጽን ቁሩብ እዩ ዝተርፋ:
ዝኾነ ጭፍራ ክኣትዋ እንከሎ
እቶም ሓለውታ ነዞም ጀሃነም
ዝኣትዉ ዘለዉ ከሓድቲ "ካብዚ
ዘጠንቅቐኩም ልኡኽ
ኣይመጻኩምን ድዩ"? ኢሎም
ይሓትዎም:

أَيُّكُمۡ أَحۡسَنُ عَمَلٗاۚ وَهُوَ ٱلۡعَزِيزُ
ٱلۡغَفُورُ ۝٢

ٱلَّذِي خَلَقَ سَبۡعَ سَمَٰوَٰتٖ طِبَاقٗاۖ مَّا
تَرَىٰ فِي خَلۡقِ ٱلرَّحۡمَٰنِ مِن تَفَٰوُتٖۖ
فَٱرۡجِعِ ٱلۡبَصَرَ هَلۡ تَرَىٰ مِن فُطُورٖ ۝٣

ثُمَّ ٱرۡجِعِ ٱلۡبَصَرَ كَرَّتَيۡنِ يَنقَلِبۡ إِلَيۡكَ
ٱلۡبَصَرُ خَاسِئٗا وَهُوَ حَسِيرٞ ۝٤

وَلَقَدۡ زَيَّنَّا ٱلسَّمَآءَ ٱلدُّنۡيَا بِمَصَٰبِيحَ
وَجَعَلۡنَٰهَا رُجُومٗا لِّلشَّيَٰطِينِۖ وَأَعۡتَدۡنَا
لَهُمۡ عَذَابَ ٱلسَّعِيرِ ۝٥

وَلِلَّذِينَ كَفَرُواْ بِرَبِّهِمۡ عَذَابُ جَهَنَّمَۖ
وَبِئۡسَ ٱلۡمَصِيرُ ۝٦

إِذَآ أُلۡقُواْ فِيهَا سَمِعُواْ لَهَا شَهِيقٗا وَهِيَ
تَفُورُ ۝٧

تَكَادُ تَمَيَّزُ مِنَ ٱلۡغَيۡظِۖ كُلَّمَآ أُلۡقِيَ فِيهَا
فَوۡجٞ سَأَلَهُمۡ خَزَنَتُهَآ أَلَمۡ يَأۡتِكُمۡ نَذِيرٞ ۝٨

9-"እወ: ብርግጽ ኣጠንቃቕስ መጺኡና እዩ" ንሕና ግን ክሒድና "ኣላህ ዘውረዶ ምንም ነገር -ሃይማኖት- የለን: ኣቱም ልኡኻት ኢና ትብሉ ዘለኹም ኣብ ዓቢ ጥፍኣት ኢኹም ዘለኹም" ኢልናዮም ይብሉ:

قَالُوا۟ بَلَىٰ قَدْ جَآءَنَا نَذِيرٌ فَكَذَّبْنَا وَقُلْنَا مَا نَزَّلَ ٱللَّهُ مِن شَىْءٍ إِنْ أَنتُمْ إِلَّا فِى ضَلَـٰلٍ كَبِيرٍ ﴿٩﴾

10-"ንሕናስ እሺ ኢልና እንተንሰምዕን እንተንርዳእን ኔርና ካብቶም ኣብ እሳት ጀሃነም ዝነብሩ ሰባት ኣይምኾናን ኔርና" ይብሉ:

وَقَالُوا۟ لَوْ كُنَّا نَسْمَعُ أَوْ نَعْقِلُ مَا كُنَّا فِىٓ أَصْحَـٰبِ ٱلسَّعِيرِ ﴿١٠﴾

11-ሽው በቲ ዘንበም ይእመኑ: ስለዚ ርሕቀት ካብ ኣላህ ንሰብ ጀሃነም ይኹን[24]

فَٱعْتَرَفُوا۟ بِذَنۢبِهِمْ فَسُحْقًا لِّأَصْحَـٰبِ ٱلسَّعِيرِ ﴿١١﴾

12-ብርግጽ እቶም በቲ ዘይረኣይዎ ሕቡእን ስቱርን ጉዳይ ምጽኣተ-ዓለም ኣሚኖም ካብ ጎይታኦም ዝፈርሁ ምሕረትን ዓቢ ዓስብን ኣለዎም:

إِنَّ ٱلَّذِينَ يَخْشَوْنَ رَبَّهُم بِٱلْغَيْبِ لَهُم مَّغْفِرَةٌ وَأَجْرٌ كَبِيرٌ ﴿١٢﴾

13-ቃልኩም ሕብእዎ ወይ ኣግህድዎ ደኣምበር ብርግጽ ኣላህ ነቲ ኣብ ውሽጢ ልብታት ዘሎ ኣዝዩ ይፈልጦ እዩ:

وَأَسِرُّوا۟ قَوْلَكُمْ أَوِ ٱجْهَرُوا۟ بِهِۦٓ ۖ إِنَّهُۥ عَلِيمٌۢ بِذَاتِ ٱلصُّدُورِ ﴿١٣﴾

14-ከመይ እሞ እቲ ዝፈጠረ ንፍጡሩ ዘይፈልጥ? ንሱ እዩ እቲ ኣዝዩ ደቂቕን ሕቡእን ዝፈልጥ ፈሊጣ:

أَلَا يَعْلَمُ مَنْ خَلَقَ وَهُوَ ٱللَّطِيفُ ٱلْخَبِيرُ ﴿١٤﴾

15-ንሱ(ኣላህ) እዩ እዛ ምድሪ ንኽትነብሩላ ፈኲስን ቅድይትን ጌሩልኩም: ስለዚ ኣብ ፈቖዶ ቦታኣን መንገድታታን ኪዱ ተንቀሳቐሱ: ካብቲ ኣላህ ኣብ ምድሪ ዝሃበኩም ሽሻይ'ውን ብልዑ: ካብ ቀብርኹም ተንሲእኩም ናብ ኣላህ ኢኹም ድማ እትምለሱ:

هُوَ ٱلَّذِى جَعَلَ لَكُمُ ٱلْأَرْضَ ذَلُولًا فَٱمْشُوا۟ فِى مَنَاكِبِهَا وَكُلُوا۟ مِن رِّزْقِهِۦ ۖ وَإِلَيْهِ ٱلنُّشُورُ ﴿١٥﴾

16-እቲ ኣብ ሰማይ ዘሎ ጎይታኹም ብሰንኪ በደላትኩም ምድሪ ኣንቀሳቒሱን ኣንቀጥቂጡን ኣብ

ءَأَمِنتُم مَّن فِى ٱلسَّمَآءِ أَن يَخْسِفَ بِكُمُ

24-ከምቲ ብቋንቋ ትግርኛ "ገጽካ ትርሓቕ" ኢልካ ዝርገም: እዛ ኢያ ድማ ኑቶም ጀሃነም ዝኣተዉ ሰባት እትረገም እያ።

ውሽጣ ከም ዘየጥሕለኩም ተኣማሚንኩም ዲኹም?

17-ወይ እቲ ኣብ ሰማይ ዘሎ ጎ ይታኹም ካብ ሰማይ ኣእማን ዝሓዘለ ንፋስ ከምዘይሰደልኩም ተኣማሚንኩም ኢኹም? ሽዑ (እዚ ስቓይ ምስ ወረደኩም) ኢኹም መጠንቀቕታ ጎ ይታኹም ከመይ ከምዝኾነ እትፈልጡ:

18-ብርግጽ እቶም ቅድሜኦም ዝነበሩ ከሓድቲ'ውን ብመልእኽቲ ኣላህ ኣይኣመኑን: ስለዚ ከመይ ኮን ነይሩ ዝወረደም ስቓይን ግ ሰጻን:(ማለት ብርቱዕ ስቓይን ግ ሰጻን ነይሩ)

19-እዞም ከሓድቲ ነዘን ኣብ ልዕሊኦም ግልግሊኦን እናዘርገሓን እናኣከባን ዝበራ ኣዕዋፍ ብጀካ እቲ ፍጹም ርህሩህ ጎይታ ንኸይወድቃ ዝሕዘን ከምዘየለ ኣይዕዘቡን ድዮም? ብርግጽ ኣላህ ኣዝዩ ረኣዪ ኩሉ ነገራት እዩ:

20-መንዩ'ዚ እቲ ሰራዊትኩም ኮይኑ ኣንጻር ኣላህ ዓጢቑ ክድግ ፈኩምን ከዐውተኩምን ዝፍትን? (ማለት ነዚ ነገር ዝገብር የለን ብጀካ ኣላህ'ውን ዘዐውት የለን) እቶም ከሓድቲ ግን ብሸይጣን ተታሊሎም ኣብ ዕሽነት እዮም ዘለዉ:

21-እቲ ወናኒ ሽሻይ(ኣላህ) እንተደኣ ከሊኡኩም መን'ዩ እቲ ሽሻይ ሂቡ ዝልግሰልኩም? (ማንም የለን ማለት እዩ) ግን እዞም ከሓድቲ ኣብ ትዕቢትን ንቅጽኑትን ኣብ ካብ ሓቂ ምህዳምን እዮም ዝቕጽሉ ዘለዉ:

22-እቲ ገጹ ንታሕቲ ኣድኒኑ ዝኸይድ ይበልጽዶ ወይስ እቲ ትኽ ኢሉ ቀኒዑ ሰጥ ዝበለ መገዲ ሒዙ ዝኸይድ? (እዚ ኸኣ ናይ ከሓድን ኣማንን ኣብነት እዩ: እቲ ከሓዲ ኑብሱ ኣብ በደላት ኣጥሒሉ ብዘንቢ

ٱلْأَرْضَ فَإِذَا هِىَ تَمُورُ ﴿١٦﴾

أَمْ أَمِنتُم مَّن فِى ٱلسَّمَآءِ أَن يُرْسِلَ عَلَيْكُمْ حَاصِبًا فَسَتَعْلَمُونَ كَيْفَ نَذِيرِ ﴿١٧﴾

وَلَقَدْ كَذَّبَ ٱلَّذِينَ مِن قَبْلِهِمْ فَكَيْفَ كَانَ نَكِيرِ ﴿١٨﴾

أَوَلَمْ يَرَوْا۟ إِلَى ٱلطَّيْرِ فَوْقَهُمْ صَٰٓفَّٰتٍ وَيَقْبِضْنَ مَا يُمْسِكُهُنَّ إِلَّا ٱلرَّحْمَٰنُ إِنَّهُۥ بِكُلِّ شَىْءٍۭ بَصِيرٌ ﴿١٩﴾

أَمَّنْ هَٰذَا ٱلَّذِى هُوَ جُندٌ لَّكُمْ يَنصُرُكُم مِّن دُونِ ٱلرَّحْمَٰنِ إِنِ ٱلْكَٰفِرُونَ إِلَّا فِى غُرُورٍ ﴿٢٠﴾

أَمَّنْ هَٰذَا ٱلَّذِى يَرْزُقُكُمْ إِنْ أَمْسَكَ رِزْقَهُۥ بَل لَّجُّوا۟ فِى عُتُوٍّ وَنُفُورٍ ﴿٢١﴾

أَفَمَن يَمْشِى مُكِبًّا عَلَىٰ وَجْهِهِۦٓ أَهْدَىٰٓ أَمَّن يَمْشِى سَوِيًّا عَلَىٰ صِرَٰطٍ مُّسْتَقِيمٍ ﴿٢٢﴾

ተሸፊኑ ስለ ዝኀዓዝ መገዲ ሓቂ ኣይረኣን እዩ: እቲ ሙእሚን ግን ልክዕ ከምቲ ርእሱ ኣቕኒዑ መገዱ እናረኣየ ዝኸይድ ተኀዓዛይ እዩ)::

قُلْ هُوَ ٱلَّذِىٓ أَنشَأَكُمْ وَجَعَلَ لَكُمُ ٱلسَّمْعَ وَٱلْأَبْصَـٰرَ وَٱلْأَفْـِٔدَةَ ۖ قَلِيلًا مَّا تَشْكُرُونَ (٢٣)

23-ኦ ሙሓመድ: "ንሱ(ኣላህ) እዩ እቲ ዝፈጠረኩምን እትሰምዑሉ ኣእዛንን እትርእዩሉ ኣዒንትን እተስተውዕሉ ልቦናን ዝገበረልኩም: ግን ውሑድ ምስጋና ጥራይ ኢኹም እተመስግኑ ዘለኹም" በሎም::

قُلْ هُوَ ٱلَّذِى ذَرَأَكُمْ فِى ٱلْأَرْضِ وَإِلَيْهِ تُحْشَرُونَ (٢٤)

24-ኦ ሙሓመድ: "ንሱ(ኣላህ) እዩ ኣብዛ ምድሪ ፈጢሩ ዝዘርገሓኩም: ናብኡ ኢኹም እውን ጽባሕ እትእከቡ" በሎም::

وَيَقُولُونَ مَتَىٰ هَـٰذَا ٱلْوَعْدُ إِن كُنتُمْ صَـٰدِقِينَ (٢٥)

25-ከሓድቲ "እዚ ናይ ምጽኣተ ዓለም ዝወሃብ ዘሎ ውዕል ንመዓስ እዩ? እስኪ ሓቂ እንተኾይኑ መዓልቲ ፍለዩልናን ኣብርሁልናን" ይብሉ:: (እቶም ከሓድቲ ኑቶም ኑብይታት ይብልዎም)

قُلْ إِنَّمَا ٱلْعِلْمُ عِندَ ٱللَّهِ وَإِنَّمَآ أَنَا۠ نَذِيرٌ مُّبِينٌ (٢٦)

26-ኦ ሙሓመድ፣ "ንዛ መዓልቲ ዝፈልጥ ብጀካ ሓደ ኣላህ ካልእ የልቦን: ኣነ ድማ ካብ ቍጥዐ ኣላህ ኣጠንቃቒን መገዲ ሓቂ ኣብራህን ጥራይ እየ" በሎም::

فَلَمَّا رَأَوْهُ زُلْفَةً سِيٓـَٔتْ وُجُوهُ ٱلَّذِينَ كَفَرُوا۟ وَقِيلَ هَـٰذَا ٱلَّذِى كُنتُم بِهِۦ تَدَّعُونَ (٢٧)

27-ሽዑ ኑቲ ስቓይ ኣብ ቀረባ ብዓይኖም ምስ ረኣዩዎ ገጽ ከሓድቲ ይጽልምን ይፍሕሽውን ይቕምስልን: "እዚ እዩ እቲ እናተላገጽኩም መዓስ እዩ ዝመጽእ? ኢልኩም ትህወኹሉ ዝነበርኩም" ይበሃሎም::

قُلْ أَرَءَيْتُمْ إِنْ أَهْلَكَنِىَ ٱللَّهُ وَمَن مَّعِىَ أَوْ رَحِمَنَا فَمَن يُجِيرُ ٱلْكَـٰفِرِينَ مِنْ عَذَابٍ أَلِيمٍ (٢٨)

28-ኦ ሙሓመድ: "እስከ በሉ ኣላህ ንዓይን ኑቶም ብጸተይን ኣብዛ ኣዱንያ እንተህለቐና ወይ'ውን ራህሪሁ ዕድሜ እንተሃበና ኑቶም ከሓድትስ መን'ዩ ካብቲ ኣቓንዛዊ ስቓይ ዘዕቅቦምን ዘገላግሎምን" በሎም: (ማለት ማንም ዘዕቅቦም የለን)::

قُلْ هُوَ ٱلرَّحْمَـٰنُ ءَامَنَّا بِهِۦ وَعَلَيْهِ تَوَكَّلْنَا

29-ኦ ሙሓመድ: "ንሱ እዩ እቲ ብኡ ዝኣመና ፍጹም ርህሩህ ጎ

فَسَتَعۡلَمُونَ مَنۡ هُوَ فِي ضَلَٰلٖ مُّبِينٖ ﴿٢٩﴾

ይታና: ናብኡ'ውን ኢና ተወኪልና: ኣብ ቅያማ(ምጽኣት) ድማ መን'ዩ እቲ ኣብ ግሉጽ ጥፍኣት ጥሒሉ ዘሎ ክትፈልጡ ኢኹም" በሎም:

قُلۡ أَرَءَيۡتُمۡ إِنۡ أَصۡبَحَ مَآؤُكُمۡ غَوۡرٗا فَمَن يَأۡتِيكُم بِمَآءٖ مَّعِينِۭ ﴿٣٠﴾

30-ኦ ሙሓመድ: "በሉ እስከ እንተደኣ እዚ እትሰትይዎ ማይ ኣብ ውሽጢ ምድሪ ኣብ ዘይተርክብዎ ቦታ ጠሊቑ እንተዝጥሕል መን'ዩ እቲ ዘዋቛርጽ ጻሕጻሕ ዝብል ማይ ዝህበኩም" በሎም: (ማለት ማንም ዝህበኩም የለን):

## سورة القلم
## ሱረቱል'ቀለም (እቲ ብርዒ)

بِسۡمِ ٱللَّهِ ٱلرَّحۡمَٰنِ ٱلرَّحِيمِ

ብስም ኣላህ እቲ ፍጹም ርህሩህ እቲ ኣዝዩ ራህራሂ

نٓۚ وَٱلۡقَلَمِ وَمَا يَسۡطُرُونَ ﴿١﴾

1-"ኑን" (ሓደ ካብቲ ናይ ዓረብኛ ፊደላት ክኸውን እንከሎ ኣላህ ገለ ሱራታት ቁርኣን ብኸምዚ ዓይነት ኣጀማምራ ጀሚሩወን: ትርጉሙ ድማ ብጀካ ኣላህ ዝፈልጦ የልቦን: ሓደ ካብቲ ተኣምር ናይ ቁርኣን እዩ ኢሎም ዑለማእ ውሳነ ይህብሉ::) በቲ ብርዕን በቲ በብዓይነቱ ፍልጠታት ዝሓዘለ ጽሒፈታት ደቂ ሰብን እምሕል:

مَآ أَنتَ بِنِعۡمَةِ رَبِّكَ بِمَجۡنُونٖ ﴿٢﴾

2-ጎይታኻ ሸሻይ ነቢይነት ስለዝለገሰልካ ንስኻ -ኦ ሙሓመድ- ካብ ጽላለ ናጻ ምዃንካ:

وَإِنَّ لَكَ لَأَجۡرًا غَيۡرَ مَمۡنُونٖ ﴿٣﴾

3-ከምኡ'ውን ብርግጽ ዘዋቛርጽ ቀጻሊ ዓስቢ (ኣጅሪ) ኣሎካ:

وَإِنَّكَ لَعَلَىٰ خُلُقٍ عَظِيمٖ ﴿٤﴾

4-ከምኡ'ውን ብርግጽ በዓል ኣዝዩ ክቡር ጠባይ ኢኻ (በቲ ኣብ ቁርኣን ዝተኣዘዘ ጠባያት ስለ እትቕየድ):

فَسَتُبۡصِرُ وَيُبۡصِرُونَ ﴿٥﴾

5-ንስኻ ክትርኢ ኢኻ ንሶም'ውን (እዞም ዝኾሓዱኻ ህዝቢ መካ) ክርእዩ እዮም:

بِأَييِّكُمُ ٱلۡمَفۡتُونُ ﴿٦﴾

6-መንኩም እዩ እቲ ብጽላለን ዕብዳንን እተፈተነ:

إِنَّ رَبَّكَ هُوَ أَعۡلَمُ بِمَن ضَلَّ عَن سَبِيلِهِۦ وَهُوَ أَعۡلَمُ بِٱلۡمُهۡتَدِينَ ﴿٧﴾

7-ብርግጽ ጎይታኻ እዩ ነቲ መገዲ ኣላህ ተጋጊዩ ዘሎ ኣዝዩ ዝፈልጥ: ከምኡ'ውን ንሱ'ዩ ነቶም ቅኑዕ መገዲ ሒዞም ዘለዉ ኣዝዩ ዝፈልጥ:

فَلَا تُطِعِ ٱلۡمُكَذِّبِينَ ﴿٨﴾

8-ስለዚ -ኦ መሓመድ- ነዞም ከሓድቲ ኣይትማእዞም (ምኽንያቱ ሓለፍቲ መካ ካብ እስልምና ኣውጺኦም ናብ ግ ጉይ ሃይማኖት ኣቦታቶም ከእትውዎ ይፍትኑ ስለዝነበሩ)

وَدُّواْ لَوۡ تُدۡهِنُ فَيُدۡهِنُونَ ﴿٩﴾

9-ኦ ሙሓመድ፥ ህዝቢ መካ ካብቲ ሒዝካዮ ዘሎኻ ሃይማኖት ንገለ ሸለል ብምባል ከተፋኹስ: ንሶም'ውን ብግ ደኦም መርገጾም ክፋኹሱ ይፈትዉን ድሉዋትን እዮም:

وَلَا تُطِعۡ كُلَّ حَلَّافٍ مَّهِينٍ ﴿١٠﴾

10-ከምኡ'ውን ዘረባ'ቲ እናሓሰወ ማሕላ ዘብዝሕ ሕሱር ሰብ ኣይትስማዕ:

هَمَّازٍ مَّشَّآءِۭ بِنَمِيمٍ ﴿١١﴾

11-እቲ ኣካፋእን ዘረባ ሰብ ንምብጽጻሕ ላዕልን ታሕትን ዝብል፣

مَّنَّاعٍ لِّلۡخَيۡرِ مُعۡتَدٍ أَثِيمٍ ﴿١٢﴾

12-ብቃቕ፣ (ግብረ-ሰናይ ዘይጉብር)፣ ገሃስ መሰላት፣ ፍጹም ዘንበኛ(ሓጥያተኛ)፣

عُتُلِّۭ بَعۡدَ ذَٰلِكَ زَنِيمٍ ﴿١٣﴾

13-ሕሱም፣ ኣብ ርእሲኡ ከኣ ኣብ ዘይወለዶኡ ዝጽዋዕ ድቓላ:

أَن كَانَ ذَا مَالٍ وَبَنِينَ ﴿١٤﴾ إِذَا تُتۡلَىٰ عَلَيۡهِ ءَايَٰتُنَا قَالَ أَسَٰطِيرُ ٱلۡأَوَّلِينَ ﴿١٥﴾

14-15-በዓል ሃብትን ውላድን ኮይኑ ድዩ እቲ ዘውረድናዮ ቁርኣን ክቕራኣሉ (ክንበበሉ) እንከሎ እዝስ ናይቶም ቀዳሞት ያታ እዩ ዝብል?

سَنَسِمُهُۥ عَلَى ٱلۡخُرۡطُومِ ﴿١٦﴾

16-ኣብ ኣፍንጫኡ ብሓዊ ዕላመት ክንገብረሉ ኢና[25] (ገጹ ክጽልም እዩ)

---

25-ኣል ወሊድ ወዲ ኣልሙቒራ ዝተባህለ ሙሽሪክ ኣንጻር ሰይድና ሙሓመድﷺ ኣንጻር እስልምናን ሕሉፍ ጽልኢ ኣሕዲሩ ብርቱዕ ተቓውሞ ስለ ዘርኣየ ኣላህ ሱብሓነሁ ወተዓላ ካብ ኣያ 10 ክሳብ ኣያ 16 ነዚ ሰብ'ዚ ኢቃለያ።

إِنَّا بَلَوۡنَٰهُمۡ كَمَا بَلَوۡنَآ أَصۡحَٰبَ ٱلۡجَنَّةِ إِذۡ أَقۡسَمُواْ لَيَصۡرِمُنَّهَا مُصۡبِحِينَ ﴿١٧﴾

17-ብርግጽ ንሕና ንካሕዳናት ህዝቢ መካ ልክዕ ከምቶም ብደርቅን ጥምየትን ዝፈተናዮም ሰብ ጀርዲን ፈቲንናዮም፡ እዞም ሰብ ጀርዲን ንመስኪን ከይተኹቡ እንጊሆም ፍርያቶም ንኽቕንጥቡ መሓሉ፡

وَلَا يَسۡتَثۡنُونَ ﴿١٨﴾

18-ኢንሻ ኣላህ'ውን ኣይበሉን፡ (ጽባሕ ንግሆ ኣብ ኢድ ኣላህ ምኻኑ ረሲዖም)

فَطَافَ عَلَيۡهَا طَآئِفٞ مِّن رَّبِّكَ وَهُمۡ نَآئِمُونَ ﴿١٩﴾

19-ሽው ብለይቲ ደቂሶም እንከለዉ ካብ ጎይታኻ ዝተላእከት እሳት መጺኣ ነዛ ጃርዲን ኣኸቢባ ኣንደደታ፡

فَأَصۡبَحَتۡ كَٱلصَّرِيمِ ﴿٢٠﴾

20-ስለዚ ልክዕ ከም ግብ ዝበለ ጸልማት ለይቲ መሰለት፡

فَتَنَادَوۡاْ مُصۡبِحِينَ ﴿٢١﴾

21-ዋናታት ገና ስለዘይፈለጡ እንጊሆም ነንሕድሕዶም ተጸዋውዑ፡

أَنِ ٱغۡدُواْ عَلَىٰ حَرۡثِكُمۡ إِن كُنتُمۡ صَٰرِمِينَ ﴿٢٢﴾

22-"ኪዱ እባ ንዘራእትኹም ብእዋኑ እንተዳኣ ፍርያትኩም ክትኣርዩ ትሓስቡ ኣለኹም" ተበሃሃሉ፡

فَٱنطَلَقُواْ وَهُمۡ يَتَخَٰفَتُونَ ﴿٢٣﴾

23-ስለዚ ነንሕድሕዶም ኣትሒቶም እናተዛረቡ ናብታ ጀርዲኖም ነቐሉ፡

أَن لَّا يَدۡخُلَنَّهَا ٱلۡيَوۡمَ عَلَيۡكُم مِّسۡكِينٞ ﴿٢٤﴾

24-ነንሕድሕዶም "ሎሚ ድኻ ሰብ ኣብ ጀርዲንኩም ከይኣትወኩም" እናተባሃሃሉ (ምእንቲ ኣጥሙኒ ኢሉ ከይሓቶም)፡

وَغَدَوۡاْ عَلَىٰ حَرۡدٖ قَٰدِرِينَ ﴿٢٥﴾

25-ካብ ፍርያት ጀርዲኖም ንኽይህቡ ሃቐኖም ኩሉ እቶቶም ንዕኦም ክወስድዎ ክእለት ከምዘለዎም ተኣማሚኖም እንጊሆም ተበገሱ፡

فَلَمَّا رَأَوۡهَا قَالُوٓاْ إِنَّا لَضَآلُّونَ ﴿٢٦﴾

26-ሽዕኡ እታ ጀርዲኖም ሓሪራ ምስ ረኣይዋ "መንገዲ ኢና ተጋጊና ደኣ'ምበር እዚኣስ ጀርዲና ኣይኮነትን" በሉ፡

بَلۡ نَحۡنُ مَحۡرُومُونَ ﴿٢٧﴾

27-"ኣይፋሉን፡ ብሰንኪ እከይ ሓሳብና እባ ተቐጺዕና ካብ እቶት ጀርዲና ተሓሪምና" ተበሃሃሉ፡

28-እቲ ዝበለጸ ዓቃል ዝነበረ
ካብኦቶም "ኣይበልክኹምን'ዶ
ስለምንታይ ኢንሻኣላህ ዘይበል
ኩም" በሎም:

قَالَ أَوۡسَطُهُمۡ أَلَمۡ أَقُل لَّكُمۡ لَوۡلَا
تُسَبِّحُونَ ٢٨

29-"ፍጹም ንጽህና ይኹኖ ጎ
ይታና: ብርግጽ ንሕና ኢና
ኑብስና ዝወጻዕናያ" በሉ:
(ብሰንኪ ንድኻታት
ምኽልካሎም)

قَالُواْ سُبۡحَٰنَ رَبِّنَآ إِنَّا كُنَّا
ظَٰلِمِينَ ٢٩

30-ሽዑ ናብ ነንሕድሕዶም
ተመሊሶም ተወቓቐሱ:

فَأَقۡبَلَ بَعۡضُهُمۡ عَلَىٰ بَعۡضٖ يَتَلَٰوَمُونَ ٣٠

31-"ወይልና ብርግጽ ንሕና ኢና
ጸጋ ጎይታና ዘየመስገና
ትዕቢተኛታት" በሉ:

قَالُواْ يَٰوَيۡلَنَآ إِنَّا كُنَّا طَٰغِينَ ٣١

32-"ንሕና ምሕረት እናሓተትና
ናብ ጎይታና ንምለስ: ካብታ
ዝነበረትና ጀርዲን ዝበለጸት
ጀርዲን ክትክኣልና እናተተ
ምነና" በሉ።

عَسَىٰ رَبُّنَآ أَن يُبۡدِلَنَا خَيۡرٗا مِّنۡهَآ إِنَّآ إِلَىٰ
رَبِّنَا رَٰغِبُونَ ٣٢

33-ከምኡ እዩ እቲ መቕጻዕቲ፥
እረ እንተዝፈልጡስ መቕጻዕቲ
ኣኼራ (ምጽኣተ ዓለም)
ዝዓበየን ዝበርተዐን እዩ:

كَذَٰلِكَ ٱلۡعَذَابُۖ وَلَعَذَابُ ٱلۡأٓخِرَةِ أَكۡبَرُۚ
لَوۡ كَانُواْ يَعۡلَمُونَ ٣٣

34-ብርግጽ ነቶም ኣብ መንጎኦምን
ኣብ መንጎ መቕጻዕቲ ጎይታን
ንኣላህ ብምምእዛዝ መከላኸሊ
ዝገብሩ ምስ ጎይታኦም
ኣመሳጢ ጀናታት (ገነታት)
ኣለዎም:

إِنَّ لِلۡمُتَّقِينَ عِندَ رَبِّهِمۡ جَنَّٰتِ ٱلنَّعِيمِ ٣٤

35-ነቶም ሰብ ሰናይ ተግባር
(ኣመንቲ) ልክዕ ከምቶም
ትእዛዝ ኣላህ ዝጣሓሱ
ገበነኛታት ዶ ንገብሮም
ይመስለኩም? (ማለት ኣላህ
ንኽልቲኦም ማዕረ ጌሩ
ኣይርእዮምን እዩ)።

أَفَنَجۡعَلُ ٱلۡمُسۡلِمِينَ كَٱلۡمُجۡرِمِينَ ٣٥

36-እንታይ ግዲ ኢኹም
ኬንኩም? ከመይ ጌርኩም
ኢኹም እትፈርዱ ዘለኹም:
(እቶም ኣብ መካ ዝነበሩ
ቁሬሻውያን ከሓድቲ: "ንሕናን
እቶም ብጾት ሙሓመድን ኣብ
ቅያማ ኣብ ገነት ብሓደ ኢና
ንኣቱ" ይብሉ ስለዝነበሩ ኣላህ
በዚ መልሲ'ዚ መሊሱሎም)

مَا لَكُمۡ كَيۡفَ تَحۡكُمُونَ ٣٦

37-ወይስ ክምዚ ዓይነት ውሳነ ዝህብ ካብ ኣላህ ዝወረደ መጽሓፍ ኣለኩም እሞ እዚ ነገር'ዚ ኣብኡ ተንብብዎ ኣለኹም:

أَمۡ لَكُمۡ كِتَٰبٞ فِيهِ تَدۡرُسُونَ ٣٧

38-ኣብቲ መጽሓፍ ከ እዚ እትመርጽዎ ዘለኹም ኣሎ ዶ?

إِنَّ لَكُمۡ فِيهِ لَمَا تَخَيَّرُونَ ٣٨

39-ወይስ ኣላህ ምሒሉ ክሳዕ የውመልቅያማ (መዓልቲ ምጽ ኣት) ዘይፈርስ ውዕል ኣትዩል ኩም ድዩ እሞ እቲ እትህብዎ ዘለኹም ውሳነ ክብየነልኩም:

أَمۡ لَكُمۡ أَيۡمَٰنٌ عَلَيۡنَا بَٰلِغَةٌ إِلَىٰ يَوۡمِ
ٱلۡقِيَٰمَةِ إِنَّ لَكُمۡ لَمَا تَحۡكُمُونَ ٣٩

40-ኦ ሙሓመድ፥ ካሓድትን ኣመንትን ሓደ ዓይነት ዓስቢ ክምዝረኽቡ መኖም ክምእተዋሓሰ እስኪ ሕተቶም:

سَلۡهُمۡ أَيُّهُم بِذَٰلِكَ زَعِيمٌ ٤٠

41-ወይስ ምስ ኣላህ ዝብርትን ሓደግትን ዝኾኑ ሽርካታት ኣለውዎም? እስከ ነቶም ሽርካታቶም ሒዞም ይምጽኡ ሓቀኛታት እንተኾይኖም:

أَمۡ لَهُمۡ شُرَكَآءُ فَلۡيَأۡتُواْ بِشُرَكَآئِهِمۡ إِن
كَانُواْ صَٰدِقِينَ ٤١

42-ኣብ የውመልቅያማ (መዓልቲ ምጽኣት) ኣብቲ ኣላህ በራቑቶኡ ዝቐልዓሉ[26] መዓልቲ እቶም ከሓድቲ ንኽሰግዱ ይዕደሙ: ግን ሕቘኦም ምዕጻፍ ስለ ዝኣብዮም ክሰግዱ ኣይክእሉን:: (እቶም ኣመንቲ ግን ኩሎም ይሰግዱ)

يَوۡمَ يُكۡشَفُ عَن سَاقٖ وَيُدۡعَوۡنَ إِلَى
ٱلسُّجُودِ فَلَا يَسۡتَطِيعُونَ ٤٢

43-ኣዒንቶም ብሕፍረት ንታሕቲ ይጥምታ፣ ገጾም'ውን ብሕስረትን ውርደትን ጣዕሳን ይጉልበብ፣ ኣብ ኣዱንያ ምስ ጥዕናኦም እንከለዉ ንኽሰግዱ'ውን ብርግጽ ይዕደሙ ኔሮም እዮም: (ግን ይምእዘዙ ኣይነበሩን)

خَٰشِعَةً أَبۡصَٰرُهُمۡ تَرۡهَقُهُمۡ ذِلَّةٞۖ وَقَدۡ
كَانُواْ يُدۡعَوۡنَ إِلَى ٱلسُّجُودِ وَهُمۡ
سَٰلِمُونَ ٤٣

44-እስከ ግደፈኒ ምስቲ በዚ ቁርኣን'ዚ ዝኽሕድ (ባዕለይ ኣለኹዎ ብኡ ኣይትሸገር) ንዕኦም ብዘይሓሰብዎን ብዘይፈለጥዎን መገዲ ደፋእ ኢልና ክንቀጽየም ኢና:

فَذَرۡنِي وَمَن يُكَذِّبُ بِهَٰذَا ٱلۡحَدِيثِۖ
سَنَسۡتَدۡرِجُهُم مِّنۡ حَيۡثُ لَا يَعۡلَمُونَ ٤٤

---

26-በዛ ኣያን ብኣልቡኻሪ ዘመሓላለፎ ሓዲስን ጎይታና ኣብ የውመልቂያማ በራቑቶኡ ክምዝቐልዕ ተረጋጊጹ እዩ: ግን ነዚ መግለጺ'ዚ ምስ ናይ ፍጡር ክነመሳስሉን ወላውን ብሓንጎልና ክንግምቶን ኣይንኽእልን ኢና ኣይፍቀደናን እውን እዩ:

وَأُمْلِي لَهُمْ إِنَّ كَيْدِي مَتِينٌ ﴿٤٥﴾

45-ከምኡ'ውን ዕድል ሂበ ከጽንሖም እየ: ብርግጽ እቲ ውጥነይ (ኣዝዩ) ብርቱዕን ሓያልን እዩ:

أَمْ تَسْأَلُهُمْ أَجْرًا فَهُم مِّن مَّغْرَمٍ مُّثْقَلُونَ ﴿٤٦﴾

46-(ኦ ሙሓመድ) ወይስ በቲ እትጉብሮ ዘለኻ ጎስጓስ ዳዕዋ ደሞዝ እትሓቶም መሲልዎም ድዩ እሞ ኸኣ ዕዳ ከይከብዶም ኒቲ ጻውዒትካ ዝነጽጉ:

أَمْ عِندَهُمُ الْغَيْبُ فَهُمْ يَكْتُبُونَ ﴿٤٧﴾

47-ወይስ ኒቲ ኣብ ኣልለውሕ ኣል ማኽሑቓዙ[27] ዘሎ ስወር ነገር ፈሊጦሞ ድዮም ካብኡ ቀዲሖም እናጸሓፉ ዝቃትዑኻ ዘለዉ:

فَاصْبِرْ لِحُكْمِ رَبِّكَ وَلَا تَكُن كَصَاحِبِ الْحُوتِ إِذْ نَادَىٰ وَهُوَ مَكْظُومٌ ﴿٤٨﴾

48-ስለዚ በቲ ጎይታኻ ዝሃቦ ውሳነ ተዓገስ፤ ጎዲኦሙኒ ክሒዶሙኒ ኢልካ ኣይተ ንጸርጽር ኣይትተሃወኽ: ከምቲ በዓል ዓሳ (ዩኑስ-ዮናስ- ﵇) እውን ኣይትኹን: ንሱ እቲ ኣብ ከብዲ ዓሳ ኮይኑ ብብርቱዕ ጓሂ ንጎይታኡ ዝጸወዐ እዩ።

لَّوْلَا أَن تَدَارَكَهُ نِعْمَةٌ مِّن رَّبِّهِ لَنُبِذَ بِالْعَرَاءِ وَهُوَ مَذْمُومٌ ﴿٤٩﴾

49-ቶባኡ (ንሳሒኡ) ብምቕባል ርህራሀ ጎይታኡ እንተዘየርክቦ ነይሩ: ብዝፈጸሞ ጌጋ ካብቲ ከብዲ ዓሳ ኣብ ተኸሊ ዘይብሉ ጎልጎል ተወቒሱ ምተደርበየ ነይሩ:

فَاجْتَبَاهُ رَبُّهُ فَجَعَلَهُ مِنَ الصَّالِحِينَ ﴿٥٠﴾

50-ሓቀኛ ንሳሔ ስለዝገበረ ድማ ጎይታኡ መረጾ: ካብቶም ብጹኣን ገበርቲ ሰናይ'ውን ገበሮ:

وَإِن يَكَادُ الَّذِينَ كَفَرُوا لَيُزْلِقُونَكَ بِأَبْصَارِهِمْ لَمَّا سَمِعُوا الذِّكْرَ وَيَقُولُونَ إِنَّهُ لَمَجْنُونٌ ﴿٥١﴾

51-ብርግጽ እቶም ከሓድቲ ቁርኣን እናቐራእካ ክሰምዑኻ እንከለዉ ብክቱር ጽልኢ ኣቶኪሮም ስለዝጥምቱኻ ዳርጋ ክጎድኡኻን ከውዱቑኻን ይቀራረቡ: ከምኡ'ውን እስዝ ብርግጽ ጽሉል እዩ ይብሉኻ:

وَمَا هُوَ إِلَّا ذِكْرٌ لِّلْعَالَمِينَ ﴿٥٢﴾

52-እቲ ቁርኣን ግን ንምሉእ ዓለም ዘዘኻኽርን (ናብ ረብሓ ኣዱንያን ኣኼራን ዝመርሕን ጥራይ እዩ)።

27 - ኣልለውሕ ኣልማኽሑዙ እቲ ኩሉ ኣብ ዓለም ዝኾነን ዝኸውንን እተጻሕፈሉ ማዕከን እዩ:

# سورة الحاقة

# ሱረቱል'ሓቃህ (እታ ሓቃዊት)

ብስም ኣላህ እቲ ፍጹም ርህሩህ
እቲ ኣዝዩ ራህራሂ

بِسۡمِ ٱللَّهِ ٱلرَّحۡمَٰنِ ٱلرَّحِيمِ

1-(ኣልሓቓ): (ሓደ ካብቲ ኣስማት ናይ ምጽኣተ ዓለም እዩ: ኩሉ ሓቅታት ዝኸሽፈላ መዓልቲ ስለ ዝኾነት በዚ ስም ተሰምያ:)

ٱلۡحَآقَّةُ ﴿١﴾

2-እንታይ እያ እታ ሓቃዊት? (ኣልሓቓ) (እዚ ሕቶ ንዕብየታን ክብረታን ዝሕብር ሕቶ እዩ)::

مَا ٱلۡحَآقَّةُ ﴿٢﴾

3-እንታይ'ውን ኣፍለጠካ እታ ሓቃዊት (ኣልሓቓ) እንታይ ምኻና:

وَمَآ أَدۡرَىٰكَ مَا ٱلۡحَآقَّةُ ﴿٣﴾

4-ሰሙድን ዓድን ዝተባህሉ ኣህዛብ በታ ኣንኳዒት መዓልቲ ምጽኣተ ዓለም ክሒዶም:

كَذَّبَتۡ ثَمُودُ وَعَادُۢ بِٱلۡقَارِعَةِ ﴿٤﴾

5-ሰሙድ (ህዝቢ ነብዩ ሳልሕ) ብሕሉፍ ብርቱዕ ድምጺ ሃሊቖም:

فَأَمَّا ثَمُودُ فَأُهۡلِكُواْ بِٱلطَّاغِيَةِ ﴿٥﴾

6-ዓድ (ህዝቢ ነብዩ ሁድ) ግን በቲ ኣዝዩ ብርቱዕን ዝሑልን ሓያልን ንፋስ ህቦብላ ሃሊቖም:

وَأَمَّا عَادٞ فَأُهۡلِكُواْ بِرِيحٖ صَرۡصَرٍ عَاتِيَةٖ ﴿٦﴾

7-(ኣላህ) ሸውዓተ ለይትን ሸሞንተ መዓልትን ኣኸታቲሉ ፈነወሎም: ስለዚ እቶም ህዝቢ ኣብዚ ቕንያት'ዚ ልክዕ ከም ቍንቍን ወይ ውዱቕ ጉንድታት ተምሪ ተደርቢዮም ተራእዩ:

سَخَّرَهَا عَلَيۡهِمۡ سَبۡعَ لَيَالٖ وَثَمَٰنِيَةَ أَيَّامٍ حُسُومٗاۖ فَتَرَى ٱلۡقَوۡمَ فِيهَا صَرۡعَىٰ كَأَنَّهُمۡ أَعۡجَازُ نَخۡلٍ خَاوِيَةٖ ﴿٧﴾

8-ካብኦም ዝተረፈት ሂወት ዘላ ይመስለካ ዶ? (ማለት ትተርፍ ሂወት የላን)

فَهَلۡ تَرَىٰ لَهُم مِّنۢ بَاقِيَةٖ ﴿٨﴾

9-ፊርዖንን እቶም ቅድሚኡ ዝነበሩ ከሓድትን ከምኡ እውን ኣልሙእተፊካት ዝበሃላ ገጠራትን (ህዝቢ ነብዩ ሉጥ) ስሕተትን ክሕደትን ፈጺሞ:

وَجَآءَ فِرۡعَوۡنُ وَمَن قَبۡلَهُۥ وَٱلۡمُؤۡتَفِكَٰتُ بِٱلۡخَاطِئَةِ ﴿٩﴾

فَعَصَوۡاْ رَسُولَ رَبِّهِمۡ فَأَخَذَهُمۡ أَخۡذَةٗ رَّابِيَةً ﴿١٠﴾

10-ንልኡኽ ጎይታኦም ምምእዛዝ ስለ ዝኣበዩ፤ ጎይታ ካብ ናይ'ቶም ካልኦት ህዝብታት ዝበኣሰን ዝዛየደን መቕጻዕቲ ቀጸዖም።

إِنَّا لَمَّا طَغَا ٱلۡمَآءُ حَمَلۡنَٰكُمۡ فِي ٱلۡجَارِيَةِ ﴿١١﴾

11-ብርግጽ ንሕና (ኣላህ) ኣብ ግዜ ኑሕ(ኖህ) ማይ እምብዛ በዚሑ ጥርዙ ምስ ሰገረ ንዓኻትኩም ኣብ እተንሳፍፍ መርከብ ተሰኪምናኩም፡ (ማለት ኖቶም ኣብ ግዜ ኑሕ ዝነበሩ ሙእሚኒን ብምድሓኑ ኩሉ ካብኣቶም እተፋረየ ወለዶ ወዲ ሰብ ኣድሒኑ ማለት እዩ)

لِنَجۡعَلَهَا لَكُمۡ تَذۡكِرَةٗ وَتَعِيَهَآ أُذُنٞ وَٰعِيَةٞ ﴿١٢﴾

12-ሓይሊ ኣላህ ኣፍሊጣ ምእንቲ መለበሚትን መዘኻኸሪትን ክትኮነኩምን እታ ኣጽኒዓ እትሕዝ እዝኒ ከተጽንዕን ኢና መቕጻዕቲ ህዝቢ ኑሕ ዝጠቐሰናልኩም።

فَإِذَا نُفِخَ فِي ٱلصُّورِ نَفۡخَةٞ وَٰحِدَةٞ ﴿١٣﴾

13-ኣብታ ቀዳመይቲ ምንፋሕ ታቲላ ንሓደ ጊዜ ምስ ተነፍሐ፡

وَحُمِلَتِ ٱلۡأَرۡضُ وَٱلۡجِبَالُ فَدُكَّتَا دَكَّةٗ وَٰحِدَةٗ ﴿١٤﴾

14-ምድርን ጎቦታትን ካብ ቦትኡ ተላዒሉ ብሓንሳእ ምስ ተሓማሸሸ፡

فَيَوۡمَئِذٖ وَقَعَتِ ٱلۡوَاقِعَةُ ﴿١٥﴾

15-ሽዑ እያ እታ መዓልቲ ቅያማ (ምጽኣተ ዓለም) እትመጽእ፡

وَٱنشَقَّتِ ٱلسَّمَآءُ فَهِيَ يَوۡمَئِذٖ وَاهِيَةٞ ﴿١٦﴾

16-ከምኡ'ውን መላኢካ ንኽወርዱ ሰማይ ተጨደደት እሞ ኣብዚ እዋን'ዚ ሰማይ ትሰንፍ፡

وَٱلۡمَلَكُ عَلَىٰٓ أَرۡجَآئِهَاۚ وَيَحۡمِلُ عَرۡشَ رَبِّكَ فَوۡقَهُمۡ يَوۡمَئِذٖ ثَمَٰنِيَةٞ ﴿١٧﴾

17-መላኢካ'ውን ኣብ ፈቐዶ ወሰናስን ሰማይ ክዝርገሑ እዮም፡ ናይ ጎይታ ዙፋን ንግስነት'ውን ሸሞንተ መላኢካታት -ወይ ሸሞንተ መስርዕ መላኢካታት- ኣብ ልዕሊ ርእሶም ክስከምዎ እዮም፡

يَوۡمَئِذٖ تُعۡرَضُونَ لَا تَخۡفَىٰ مِنكُمۡ خَافِيَةٞ ﴿١٨﴾

18-ሽዑ ንኽትፍረዱ ኣብ ቅድሚ ኣላህ ደው ምስ በልኩም ካብ ኩሉ ኩነታትኩም ንጎይታ ዝሕበእ ነገር የለን፡

19-ሽዑ እቲ መዝገቡ ብየማናይ ኢዱ ዝቕበል ሙእሚን ብታሕጓስ ዝኣክል "ንዑ እንሆልኩም መዝገበይ ኣንብቡ" ይብል:
20-"ብሓቂ ኣነስ ጸብጻበይ ከምዝረክብ ርግጸኛ እየ ነይረ" ይብል:
21-ንሱ(እዚ ከምዚ ዝብል ሰብ) ኣብ ፍቱው ናብራ ይነብር:
22-ኣብታ ላዕለወይቲ ጀና(ገነት):
23-ፍርያታ ኣብ ቀረባ ዝኾነ (ደው ኢልካ ኮፍ ኢልካ በጥ ኢልካ እተርክቦ)
24-ኣብኡ ድማ "ብሰንኪ'ቲ ኣብተን ዝሓለፋ መዓልታት ኣዱንያ ዝሕለፍክምዎ ሰናይ ተግባራት ብልዑ፣ ስተዩ ብዘይ ገለ ጉድኣት" ይብሃሉ:
25-እቲ ብጸጋማይ ኢዱ መዝገቡ ዝወሃብ ሓጥያተኛ ግን ጣዕሳ እናተሰመዮ "ብኻ መዝገበይ ዘይተዋሃብኩ" ይብል:
26-ጸብጻበይ'ውን እንተዘይፈልጠ ምሓሸኒ ኢሉ ይትምኒ:
27-ብኻ እታ ሞተይ ትንሳኤ ዘይብላ መጨረሽታ ኮይና ነይራ:
28-ማለይን ሃብተይን ካብ ስቓይ ጎይታ ኣየገላገለንን ኣይጠቐመንን:
29-ንነብሰይ ከውጽኣሉ ሓሲበ ዝነበርኩ መዝነተይን ክትዕይን ኩሉ በኒኑ" ይብል:
30-ሽዕኡ ኣላህ ከምዚ ይብል፥ "ውሰድዎ መቍሕዎ(ኢዱ ምስ ክሳዱ ጠሚርኩም እሰርዎ:)
31-ብድሕሪኡ ኣብ እሳት ጀሃነም ኣጥሒልኩም ኣቃጽልዎ:
32-ብድሕሪኡ ሰብዓ እመት ዝቑመቱ ሰንሰለት ብኣፉ ኣእቲኹም ብመቐመጭኡ ከምዝወጽእ ግበርዎ:

فَأَمَّا مَنْ أُوتِيَ كِتَٰبَهُۥ بِيَمِينِهِۦ
فَيَقُولُ هَآؤُمُ ٱقْرَءُواْ كِتَٰبِيَهْ ﴿١٩﴾
إِنِّى ظَنَنتُ أَنِّى مُلَٰقٍ حِسَابِيَهْ ﴿٢٠﴾
فَهُوَ فِى عِيشَةٍ رَّاضِيَةٍ ﴿٢١﴾
فِى جَنَّةٍ عَالِيَةٍ ﴿٢٢﴾
قُطُوفُهَا دَانِيَةٌ ﴿٢٣﴾
كُلُواْ وَٱشْرَبُواْ هَنِيٓـًٔۢا بِمَآ أَسْلَفْتُمْ فِى
ٱلْأَيَّامِ ٱلْخَالِيَةِ ﴿٢٤﴾
وَأَمَّا مَنْ أُوتِيَ كِتَٰبَهُۥ بِشِمَالِهِۦ فَيَقُولُ
يَٰلَيْتَنِى لَمْ أُوتَ كِتَٰبِيَهْ ﴿٢٥﴾
وَلَمْ أَدْرِ مَا حِسَابِيَهْ ﴿٢٦﴾
يَٰلَيْتَهَا كَانَتِ ٱلْقَاضِيَةَ ﴿٢٧﴾
مَآ أَغْنَىٰ عَنِّى مَالِيَهْ ۜ ﴿٢٨﴾
هَلَكَ عَنِّى سُلْطَٰنِيَهْ ﴿٢٩﴾
خُذُوهُ فَغُلُّوهُ ﴿٣٠﴾
ثُمَّ ٱلْجَحِيمَ صَلُّوهُ ﴿٣١﴾
ثُمَّ فِى سِلْسِلَةٍ ذَرْعُهَا سَبْعُونَ ذِرَاعًا
فَٱسْلُكُوهُ ﴿٣٢﴾

إِنَّهُۥ كَانَ لَا يُؤْمِنُ بِٱللَّهِ ٱلْعَظِيمِ ﴿٣٣﴾

33-ብርግጽ እዚ ሰብ'ዚ በቲ ኣዝዩ ክቡር ኣላህ ይኣምን ኣይነበረን:

وَلَا يَحُضُّ عَلَىٰ طَعَامِ ٱلْمِسْكِينِ ﴿٣٤﴾

34-ንመስኪን ኣጥሙ ኢሉ'ውን የተባብዕ ኣይነበረን (ባዕሉ'ውን ንመስኪን ይሁብ ኣይነበረን)

فَلَيْسَ لَهُ ٱلْيَوْمَ هَٰهُنَا حَمِيمٌ ﴿٣٥﴾

35-ስለዚ ኣብዛ መዓልቲ ቅያማ'ዚኣ ዝጠቕሞ ፈታውን ዓርክን የብሉን:

وَلَا طَعَامٌ إِلَّا مِنْ غِسْلِينٍ ﴿٣٦﴾

36-ብጀካ እቲ ምጉልን ሕጻብ ሰብ ጀሃነምን ካልእ ነገር ዝበልዖ'ውን የብሉን:

لَّا يَأْكُلُهُۥٓ إِلَّا ٱلْخَٰطِـُٔونَ ﴿٣٧﴾

37-እዚ ምግቢ ድማ ብጀካ እቶም ዘንበኛታት (ሓጥያተኛታት) ካልእ ዝበልዮ ሰብ የሎን:"

فَلَآ أُقْسِمُ بِمَا تُبْصِرُونَ ﴿٣٨﴾ وَمَا لَا
تُبْصِرُونَ ﴿٣٩﴾

38-39-በቲ እትርእይዎን በቲ ዘይትርእዎን ነገራት እምሕል:

إِنَّهُۥ لَقَوْلُ رَسُولٍ كَرِيمٍ ﴿٤٠﴾

40-ብርግጽ እዚ ቁርኣን ንባብ እቲ ክቡር ልኡኽ ክምዝኾነ: (ማለት ንባብ ልኡኽ ኣላህ *ሙሓመድ*ﷺ ናብ ደቂ ሰብ: ወይ ንባብ ናይ ጂብሪል ካብ ኣላህ ናብ *ሙሓመድ* ቁርኣን ዘመሓላለፈ):

وَمَا هُوَ بِقَوْلِ شَاعِرٍ ۚ قَلِيلًا مَّا تُؤْمِنُونَ ﴿٤١﴾

41-ከምኡ'ውን ቃል ገጣማይ ኣይኮነን: ግን ውሑድ እምነት ኢኹም እትኣምኑ:

وَلَا بِقَوْلِ كَاهِنٍ ۚ قَلِيلًا مَّا تَذَكَّرُونَ ﴿٤٢﴾

42-ከምኡ'ውን ቃል ጠንቋላይ ኣይኮነን: ግን ውሑድ ትዝካር ኢኹም እትዝክሩ:

تَنزِيلٌ مِّن رَّبِّ ٱلْعَٰلَمِينَ ﴿٤٣﴾

43-(እዚ ካብ *ሙሓመድ* እትሰምዕዎ ዘለኹም ቁርኣን) ካብ ጎይታ ዓለም ዝወረደ እዩ *(ኣልዓለሚን ንኹሉ ፍጡር ዘጠቓልል ቃል እዩ:)*

وَلَوْ تَقَوَّلَ عَلَيْنَا بَعْضَ ٱلْأَقَاوِيلِ ﴿٤٤﴾

44-*ሙሓመድ* ብኢደ-ወነንኡ ንሕና (ኣላህ) ዘይበልናዮ ቃል: ኣላህ ኢሉዎ እንተዝብል ኔሩ:

لَأَخَذْنَا مِنْهُ بِٱلْيَمِينِ ﴿٤٥﴾

45-ብርግጽ ብየማናይ ኢዱ ምሓዝናዮ (ማለት ምቕጻዕናዮ):

ثُمَّ لَقَطَعْنَا مِنْهُ ٱلْوَتِينَ ﴿٤٦﴾

46-ብድሕሪኡ ድማ መትኑ (ሱር ሂወቱ) በቲኽና

መህለቕናዮ (ወቲን: ኣብ ሕቆ ኮይኑ ምስ ልቢ ዝራኽብ ሱር እዩ: ንሱ እንተተቖሪጹ ወዲ ሰብ ይሃልቕ):

47- ንሙሓመድ እንተደኣ ክንቀጽዮ ኰና'ውን ወላ ሓደ ካባኻትኩም ክዓግተናን ክኽልክለናን ኣይክእልን እዩ።

فَمَا مِنكُم مِّنْ أَحَدٍ عَنْهُ حَاجِزِينَ ﴿٤٧﴾

48-ብርግጽ እዚ ቁርኣን ንቶም ሙተቂን (ኣብ መንጎኦምን ኣብ መንጎ ቁጣዐ ጎይታን ንኣላህ ብምምእዛዝ መከላኸሊ ዝገብሩ ሰባት) መዘኻኸሪ እዩ:

وَإِنَّهُۥ لَتَذْكِرَةٌ لِّلْمُتَّقِينَ ﴿٤٨﴾

49-ገለ ካባኻትኩም ነዚ ዘውረድናዮ ቁርኣን ከምዝኸሕድዎ ብርግጽ ንሕና ንፈልጥ ኢና:

وَإِنَّا لَنَعْلَمُ أَنَّ مِنكُم مُّكَذِّبِينَ ﴿٤٩﴾

50-ከምኡ'ውን ብርግጽ እዚ ቁርኣን'ዚ ንቶም ከሓድቲ ኣብ ምጽኣተ ዓለም ዘይወጽእ ጣዕሳ ክኾኖም እዩ: (ስለ ዘይኣመኑሉ)

وَإِنَّهُۥ لَحَسْرَةٌ عَلَى ٱلْكَـٰفِرِينَ ﴿٥٠﴾

51-ከምኡ'ውን ብርግጽ እዚ ቁርኣን'ዚ ዘየጠራጥር ግሉጽ ሓቂ እዩ።

وَإِنَّهُۥ لَحَقُّ ٱلْيَقِينِ ﴿٥١﴾

52-ስለዚ ንስም'ቲ ፍጹም ክቡርን ዓብይን ዝኾነ ጎይታኻ ካብ ኩሉ ጉድለታት ኣንጸሃዮ -ሰብሓዮ- (ብልዑል ኣስማቱ ደጋጊምካ ጥቐሶ ከም ሱብሓነካላህ፣ ሱብሓነ ረቢየልዓዚም ብምባል)

فَسَبِّحْ بِٱسْمِ رَبِّكَ ٱلْعَظِيمِ ﴿٥٢﴾

## سورة المعارج
## ሱረቱል'መዓሪጅ (እቲ መዕረጊት)

ብስም ኣላህ እቲ ፍጹም ርህሩህ እቲ ኣዝዩ ራህራሂ

بِسْمِ ٱللَّهِ ٱلرَّحْمَـٰنِ ٱلرَّحِيمِ

1-ብዛዕባ ክዉን ስቓይ ምጽኣተ ዓለም ሓታቲ ሓቲቱ:

سَأَلَ سَآئِلٌۢ بِعَذَابٍ وَاقِعٍ ﴿١﴾

2-እዚ ስቓይ'ዚ ኑቶም ከሓድቲ እዩ፡ ዝዓግቶ ከአ የብሉን፡
3-እዚ ስቓይ'ዚ ካብ ኣላህ እቲ በዓል መዕረጊታት ዝመጽእ እዩ፡ (በዓል መዕረጊታት ማለት፥ በዓል እቲ መላኢካታት ንሰማይ ዝዓርጉሉ መዕረጊ፡ ወይ በዓል ስማያት፡ ወይ በዓል ክብሪ)
4-መላኢካታትን ጅብሪልን (ጉብርኤል) ኣብታ ብሓምሳ ሽሕ ዓመት እትልካዕ ሓንቲ መዓልቲ ናብ ኣላህ ይዓርጉ፡ (እዚ ኣብ መዓልቲ ምጽኣተ ዓለም'ዩ ይብሉ ገለ ዑለማእ)
5-ስለዚ -አ ሙሓመድ- ሰናይ ትዕግስቲ ተዓገስ፡ (ብሰንኪ ክሕደት ህዝብኻ ኣይትቆጣዕ ኣይተንጸርጸር ኣይትሽገር)
6-ብርግጽ እዞም ከሓድቲ ንመዓልቲ ቅያማ (ምጽኣት) ከምዘይመጽእ ገይሮም ይርእይዎ፡
7-ንሕና ግና ኣብ ቀረባ ግዜ ከምዝመጽእ ጌርና ንርእዮ (ኵሉ መጻኢ ቀረባ ስለ ዝኾነ)
8-ሰማይ ልክዕ ከም ምካኽ (ዓረር ወይ ምካኽ ነሃሲ ወይ ብሩር ወይ ከአ ከም ፍሉሕ ሓተላ ዘይቲ) ዝኾነሉ መዓልቲ፡
9-ኣኽራናት'ውን ከም እተፈተገን ብሕብሪ እተሓብረን ጸምሪ (ጸጕሪ በጊዕ) ትኸውን፡
10-ዓርኪ ንዓርኩ፣ ዘመድ ንዘመዱ'ውን ብዛዕባ ሃለዋቱ ኣይሓቶን'ዩ ነብሱ ብዝያዳ ስለ ዘሻቕሎ፡
11-ኣላህ ኣብ መዓልቲ ቅያማ ኣዝማድ ነንሕድሕዶም የረኣእዮም፡ እቲ ወንጀለኛ ካብቲ ኣብዚ መዓልቲ'ዚ ዝወርዶ ስቓይ ውላዱ በጃ ክኾንዎ ይትምኒ፡
12-ከምኡ'ውን ሰበይቱን ኣሕዋትን፡

لِّلْكَـٰفِرِينَ لَيْسَ لَهُۥ دَافِعٌ ﴿٢﴾
مِّنَ ٱللَّهِ ذِى ٱلْمَعَارِجِ ﴿٣﴾
تَعْرُجُ ٱلْمَلَـٰٓئِكَةُ وَٱلرُّوحُ إِلَيْهِ فِى يَوْمٍ
كَانَ مِقْدَارُهُۥ خَمْسِينَ أَلْفَ سَنَةٍ ﴿٤﴾
فَٱصْبِرْ صَبْرًا جَمِيلًا ﴿٥﴾
إِنَّهُمْ يَرَوْنَهُۥ بَعِيدًا ﴿٦﴾
وَنَرَىٰهُ قَرِيبًا ﴿٧﴾
يَوْمَ تَكُونُ ٱلسَّمَآءُ كَٱلْمُهْلِ ﴿٨﴾
وَتَكُونُ ٱلْجِبَالُ كَٱلْعِهْنِ ﴿٩﴾
وَلَا يَسْـَٔلُ حَمِيمٌ حَمِيمًا ﴿١٠﴾
يُبَصَّرُونَهُمْ يَوَدُّ ٱلْمُجْرِمُ لَوْ يَفْتَدِى
مِنْ عَذَابِ يَوْمِئِذٍۭ بِبَنِيهِ ﴿١١﴾
وَصَـٰحِبَتِهِۦ وَأَخِيهِ ﴿١٢﴾

13-ከምኡ'ውን እታ እተዕቁቦ ዝነበረት ማይ-ቤቱን ቀቢላኡን:

وَفَصِيلَتِهِ ٱلَّتِى تُـْٔوِيهِ ﴿١٣﴾

14-ከምኡ'ውን ኩሎም እቶም ኣብ ምድሪ ዘለዉ ፍጡራት በጃኡ ኮይኖም ብድሕሪኡ ነብሱ በዚ ነገር'ዚ ከድሕና ይትምኒ:

وَمَن فِى ٱلْأَرْضِ جَمِيعًا ثُمَّ يُنجِيهِ ﴿١٤﴾

15-ኣይፋሉን: ካብዚ ስቓይ በጃ ዝኾኖ የለን: ብርግጽ ጀሃነም ቃልቃል እትብል እሳት እያ: *(ለዛ: ሓደ ካብቲ ናይ ጀሃነም ኣስማት እዩ)*

كَلَّآ ۖ إِنَّهَا لَظَىٰ ﴿١٥﴾

16-ንቖርበትን ስጋን ካብ ዓጽሚ ብሓይሊ እትምንዝዕን እትቐልጥን እያ:

نَزَّاعَةً لِّلشَّوَىٰ ﴿١٦﴾

17-እዛ ጀሃነም ነቲ ኣብ ኣዱንያ ንሓቂ ዝባኑ ዝሃበን ካብ መገዲ ኢማን ዝዘለቐን ብስሙ ትጽውዖ: (ልክዕ ከምዛ ጭሩ ንእኽሊ እትኣሪ ከምኡ ትኣርዮም)

تَدْعُوا۟ مَنْ أَدْبَرَ وَتَوَلَّىٰ ﴿١٧﴾

18-ከምኡ'ውን ነቲ ማል ኣኪቡ ሰናይ ነገር ከይገብረሉን ኣብ ማዕከን ዝዓቆሮን ትጽውዖ:

وَجَمَعَ فَأَوْعَىٰٓ ﴿١٨﴾

19-ብርግጽ ወዲ ሰብ ኣዝዩ ርቡጽ'ዩ ተፈጢሩ:

۞ إِنَّ ٱلْإِنسَـٰنَ خُلِقَ هَلُوعًا ﴿١٩﴾

20-ሕሰም -ድኽነት- እንተደኣ ኣርኪባቶ ኣዝዩ ሰንባዲ እዩ:

إِذَا مَسَّهُ ٱلشَّرُّ جَزُوعًا ﴿٢٠﴾

21-ሰናይ -ሃብቲ- እንተደኣ ረኺቡ ድማ ምሕራር ከላእን በቓቕን እዩ:

وَإِذَا مَسَّهُ ٱلْخَيْرُ مَنُوعًا ﴿٢١﴾

22-ብዘይካ'ቶም ሰገድቲ ሰላት: (ማለት ርቡጻት፣ ሰንበድትን ከላእትን ኣይኮኑን)

إِلَّا ٱلْمُصَلِّينَ ﴿٢٢﴾

23-እቶም ንሰላቶም ኣብ ወቕታን ብደምብታታን ከየቋረጹ ዝሰግዱ:

ٱلَّذِينَ هُمْ عَلَىٰ صَلَاتِهِمْ دَآئِمُونَ ﴿٢٣﴾

24-ከምኡ'ውን እቶም ኣብ ገንዘቦም ዘሎ ፍሉጥ ግዴታዊ ክፍሊት -ዘካት- ዘውጽኡ (ምጽዋት ዝምጽውቱ)

وَٱلَّذِينَ فِىٓ أَمْوَٰلِهِمْ حَقٌّ مَّعْلُومٌ ﴿٢٤﴾

25-ንድኻ ለማንን ንዘይልምንን ዘይፍለጥን ድኻን (ወይ ንገንዘቡ ኩሉ ብመዓት ዝበረሰ) ዝህቡ:

لِّلسَّآئِلِ وَٱلْمَحْرُومِ ﴿٢٥﴾

26-ከምኡ'ውን እቶም ብመዓልቲ ቅያማ (ብመዓልቲ ምጽኣተ ዓለም) ዝኣምኑ:

وَٱلَّذِينَ يُصَدِّقُونَ بِيَوْمِ ٱلدِّينِ ﴿٢٦﴾

27-ከምኡ'ውን እቶም ካብ ስቓይ ጎይታኦም ዝፈርሁ:

وَٱلَّذِينَ هُم مِّنْ عَذَابِ رَبِّهِم مُّشْفِقُونَ ﴿٢٧﴾

إِنَّ عَذَابَ رَبِّهِمْ غَيْرُ مَأْمُونٍ ﴿٢٨﴾

28-ብርግጽ ስቓይ ጎይታኦም ንዓይ ኣይክትንክፈንን'ዩ ኢልካ ክትተኣማመና ዘይከኣል እዩ: (ማለት ካብኡ ኣዚኻ ክትጥንቀቕ ይግባእ):

وَالَّذِينَ هُمْ لِفُرُوجِهِمْ حَافِظُونَ ﴿٢٩﴾

29-ከምኡ'ውን እቶም ንብልዕቶም ካብ ዘይፍቀዶ ርክብ ዝሕልዉ:

إِلَّا عَلَىٰ أَزْوَاجِهِمْ أَوْ مَا مَلَكَتْ أَيْمَانُهُمْ فَإِنَّهُمْ غَيْرُ مَلُومِينَ ﴿٣٠﴾

30-ብዘይካ ምስ ኣንስቶም ወይ ምስተን ብሸሪዓዊ ኣገባብ ዝመለኹወን ገረዳት እንተዘይኮይኑ: ስለዚ ብርግጽ እዞም ክብረት ስጋዊ ርክባቶም ዝሕልዉ ኣይውቀሱን እዮም:

فَمَنِ ابْتَغَىٰ وَرَاءَ ذَٰلِكَ فَأُولَٰئِكَ هُمُ الْعَادُونَ ﴿٣١﴾

31-ካብዚ ንንዮ ስጋዊ ስምዒቱ ከርዊ ዝደሊ ግን እቶም ጠሓስቲ ሕንጻጻት ጎይታ ጥራይ እዮም::

وَالَّذِينَ هُمْ لِأَمَانَاتِهِمْ وَعَهْدِهِمْ رَاعُونَ ﴿٣٢﴾

32-ከምኡ'ውን እቶም ንሕድርታቶምን ውዕላቶምን ዘኽብሩን ዝሕልዉን:

وَالَّذِينَ هُم بِشَهَادَاتِهِمْ قَائِمُونَ ﴿٣٣﴾

33-ከምኡ'ውን እቶም ከየሻረፉ ሓቂ ከይሓብኡ ብቕንዕና ንምስክርነቶም ዜቔሙ:

وَالَّذِينَ هُمْ عَلَىٰ صَلَاتِهِمْ يُحَافِظُونَ ﴿٣٤﴾

34-ከምኡ'ውን እቶም ሰላቶም (ስግደቶም) ዝሕልዉ:

أُولَٰئِكَ فِي جَنَّاتٍ مُّكْرَمُونَ ﴿٣٥﴾

35-እቲኣቶም (እቶም ከምዚ ዝኣመሰሉ) ኣብ ጀና ብኽብረት ይነብሩ:

فَمَالِ الَّذِينَ كَفَرُوا قِبَلَكَ مُهْطِعِينَ ﴿٣٦﴾

36-እ ሙሓመድ እንታይ ኮይኖም'ዮም እዞም ጥቓኻ ዘለዉ ከሓድቲ መልእኽትኻ ንምኽሓድ ዝጓየዩን ዝቀላጠፉን:

عَنِ الْيَمِينِ وَعَنِ الشِّمَالِ عِزِينَ ﴿٣٧﴾

37-በብጉጅለ ብሸነኽ የማንን ጸጋምን ረሱሉ'ላህ(ልኡኽ ኣላህ) ኮይኖም ዝላገጹን ዝኣብዩን:

أَيَطْمَعُ كُلُّ امْرِئٍ مِّنْهُمْ أَن يُدْخَلَ جَنَّةَ نَعِيمٍ ﴿٣٨﴾

38-ነፍሰ-ወከፍ ካብኣቶም ጀና ዝኣቱ ዶ ይመስሎ ይኸውን ንዓይ ንጎይታ እናኸሓደ?

كَلَّا إِنَّا خَلَقْنَاهُم مِّمَّا يَعْلَمُونَ ﴿٣٩﴾

39-ኣይፋሉን (ከምኡ ኣይኮነን) ብርግጽ ንሕና ካብቲ ዝፈልጥዎ ቀሊል ነገር ኢና ፈጢርናዮም: (ካብ ብብልዕቲ ዝወጽእ ማይ):

(40-41)-ስለዚ ብጎይታ ምብራቓትን ምዕራባትን[28] እምሕል ብርግጽ ንሕና ጎይታኹም ካብቶም ከሓድቲ ዝበልጹ ሰባት ፈጢርና በዞም ሓደሽቲ ፍጡራት ክንለውጦምን ክንትክኦምን ክእለት ከምዘሎና: ንሕና ድማ ኣይንሰዓር፣ ኣይንቕደም፣ ኣይንሰንፍን ኢና:

فَلَآ أُقْسِمُ بِرَبِّ ٱلْمَشَٰرِقِ وَٱلْمَغَٰرِبِ إِنَّا لَقَٰدِرُونَ ﴿٤٠﴾ عَلَىٰٓ أَن نُّبَدِّلَ خَيْرًا مِّنْهُمْ وَمَا نَحْنُ بِمَسْبُوقِينَ ﴿٤١﴾

42-ስለዚ ኦ ሙሓመድ: ግደፎም ዘይከውን ዘረባ ይዛረቡን ይጸወቱን ክሳዕ እታ ተቐጺራቶም ዘላ መዓልቲ ቅያማ(ምጽኣት) ዝረኽቡ:

فَذَرْهُمْ يَخُوضُوا۟ وَيَلْعَبُوا۟ حَتَّىٰ يُلَٰقُوا۟ يَوْمَهُمُ ٱلَّذِى يُوعَدُونَ ﴿٤٢﴾

43-እታ ልክዕ ከም ናብ እተተኸለ ሽቶ ዝቀዳደሙ መሲሎም ካብ ቀብሪ ብህጹጽ ዝወጹላ መዓልቲ:

يَوْمَ يَخْرُجُونَ مِنَ ٱلْأَجْدَاثِ سِرَاعًا كَأَنَّهُمْ إِلَىٰ نُصُبٍ يُوفِضُونَ ﴿٤٣﴾

44- ኣዒንቶም ብሕስረት ታሕቲ እናጠመታ ውርደት ይዕብልሎም: እዚ እዩ እቲ ተቐጺሮሞ ዝነበሩ መዓልቲ ቅያማ (ምጽኣት)::

خَٰشِعَةً أَبْصَٰرُهُمْ تَرْهَقُهُمْ ذِلَّةٌ ۚ ذَٰلِكَ ٱلْيَوْمُ ٱلَّذِى كَانُوا۟ يُوعَدُونَ ﴿٤٤﴾

## سورة نوح
## ሱረቱ ኑሕ (ኖህ)

ብስም ኣላህ እቲ ፍጹም ርህሩህ እቲ ኣዝዩ ራህራሂ

بِسْمِ ٱللَّهِ ٱلرَّحْمَٰنِ ٱلرَّحِيمِ

1-ብርግጽ ንሕና(ኣላህ) "ቅድሚ'ቲ ኣዝዩ ኣቐንዛዊ ስቓይ ናብ ህዝብኻ ምምጽኡ ኣጠንቅቆም" ኢልና ንኑሕ ናብ ህዝቡ ልኢኽናዮ:

إِنَّآ أَرْسَلْنَا نُوحًا إِلَىٰ قَوْمِهِۦٓ أَنْ أَنذِرْ قَوْمَكَ مِن قَبْلِ أَن يَأْتِيَهُمْ عَذَابٌ أَلِيمٌ ﴿١﴾

28- ኣብ ምሉእ ዓመት ፀሓይ መዓልታዊ እትብርቀሉን እትዓርበሉን ንቑጣ እተፈላለየ ስለ ዝኾነ ኣላህ ምብራቓትን ምዕራባትን ኢሉ ኣባዚሕዎ::

2-ኑሕ፥ "ኦ ህዝበይ ኣነ ብርግጽ ንዓኹም ካብ መቕጻዕቲ ጎይታ ዘጠንቅቐኩምን ሓቂ ዘብረሃልኩምን እየ" በለ:

قَالَ يَٰقَوۡمِ إِنِّي لَكُمۡ نَذِيرٞ مُّبِينٌ ﴿٢﴾

3-ንኣላህ ኣምልኹ ተገዝኡ፣ ካብ ቁጥዓኡ እውን ተኸላኸሉ፣ ንዓይ ከኣ ተማእዘዙ፣

أَنِ ٱعۡبُدُواْ ٱللَّهَ وَٱتَّقُوهُ وَأَطِيعُونِ ﴿٣﴾

4-ኣላህ ምእንቲ ዘንብታትኩም ክምሕረኩም፣ ክሳዕ'ታ ቑርሕቲ ዕድሜኹም እትኣክል'ውን ኣብዛ ዓለም ካብ መቕጻዕቲ ኣድሒኑ ብሰላም ክጽንሓኩም: ብርግጽ እቲ ኣላህ ዝቖረሖ ዕድመ እንተኣኺሉ ድማ ኣይምለስን እዩ ትፈልጡ ኔርኩም እንተትኾኑ" በለ:

يَغۡفِرۡ لَكُم مِّن ذُنُوبِكُمۡ وَيُؤَخِّرۡكُمۡ إِلَىٰٓ أَجَلٖ مُّسَمًّىۚ إِنَّ أَجَلَ ٱللَّهِ إِذَا جَآءَ لَا يُؤَخَّرُۚ لَوۡ كُنتُمۡ تَعۡلَمُونَ ﴿٤﴾

5-ኑሕ "ኦ ጎይታይ ብርግጽ ኣነ ንህዝበይ ለይቲ ምስ መዓልቲ ናብ መገዲ ሓቂ ጸዊዐዮም እየ" በለ

قَالَ رَبِّ إِنِّي دَعَوۡتُ قَوۡمِي لَيۡلٗا وَنَهَارٗا ﴿٥﴾

6-"እቲ ጻውዒተይ ድማ ብጀካ ብዝያዳ ካብ ሓቂ ምህዳምን ምርሓቕን እንተዘይኮይኑ ካልእ ኣይወሰኸሎምን:

فَلَمۡ يَزِدۡهُمۡ دُعَآءِيٓ إِلَّا فِرَارٗا ﴿٦﴾

7-ከምኡ'ውን ኣብቲ ንምሕረት ዘብቅዕ እምነት ክጽውዖም እንከለኹ ንጻውዒተይ ንኸይሰምዑ ኣጻብዕቶም ኣብ ኣእዛኖም ሰኹዑ፣ ብኽዳኖም'ውን ተጎልበቡ፣ ኣብቲ ክሕደቶም'ውን ብዝያዳ ኣትከሉ፣ እዚ ዘይብሃል ትዕቢት ተዓብዮም'ውን ንእምነት ነጸጉ:

وَإِنِّي كُلَّمَا دَعَوۡتُهُمۡ لِتَغۡفِرَ لَهُمۡ جَعَلُوٓاْ أَصَٰبِعَهُمۡ فِيٓ ءَاذَانِهِمۡ وَٱسۡتَغۡشَوۡاْ ثِيَابَهُمۡ وَأَصَرُّواْ وَٱسۡتَكۡبَرُواْ ٱسۡتِكۡبَارٗا ﴿٧﴾

8-ብድሕሪኡ'ውን ብርግጽ ኣነ ዓው ኢለ ንመገዲ እምነት ጸዊዐዮም እየ:

ثُمَّ إِنِّي دَعَوۡتُهُمۡ جِهَارٗا ﴿٨﴾

9-ቀጺለ'ውን ብርግጽ ብግሁድ ኣግባብ ይኹን ብጽኑዕ ምስጢራዊ ኣግባብ ጸዊዐዮም እየ:

ثُمَّ إِنِّيٓ أَعۡلَنتُ لَهُمۡ وَأَسۡرَرۡتُ لَهُمۡ إِسۡرَارٗا ﴿٩﴾

10-ከምኡ'ውን ከምዚ በልኩ "ካብ ጎይታኹም ምሕረት ሕተቱ: ብርግጽ ንሱ እቲ ኣዝዩ ምሕረተኛ እዩ:

فَقُلۡتُ ٱسۡتَغۡفِرُواْ رَبَّكُمۡ إِنَّهُۥ كَانَ غَفَّارٗا ﴿١٠﴾

11-ምእንቲ ኣኸታቲሉ ዝወቅዕ ዝናም ክሰደልኩም፣

يُرْسِلِ ٱلسَّمَآءَ عَلَيْكُم مِّدْرَارًا ﴿١١﴾

12-ገንዘብን ወላድን'ውን ኣብዚሑ ክህበኩም፣ ጀራዲንን ወሓዚ ማይን'ውን (ኣብ ኣዱንያ) ክገብረልኩም:

وَيُمْدِدْكُم بِأَمْوَٰلٍ وَبَنِينَ وَيَجْعَل لَّكُمْ جَنَّٰتٍ وَيَجْعَل لَّكُمْ أَنْهَٰرًا ﴿١٢﴾

13-እንታይ ኴንኩም ኢኹም ንኣላህ እቲ ዝግበኦ ክብረትን ዕብየትን ዘይትህብዎ? (ማለት ካብ ክሕደት ርሒቕኩም ንዕኡ ጥራይ ኣምልኹ):

مَّا لَكُمْ لَا تَرْجُونَ لِلَّهِ وَقَارًا ﴿١٣﴾

14-ንሱ እንከሎ እቲ በብመድረኻት ዝፈጠረኩም: (መጀመርያ ኑጥፋ ድሕሪኡ ዓለቓ ድሕሪኡ ሙድቓ ድሕሪኡ ዓጽሚ.....ወዘተ እናገበረ ብመድረኻት ዝፈጠረኩም)[29]

وَقَدْ خَلَقَكُمْ أَطْوَارًا ﴿١٤﴾

15-ኣላህ ንሸውዓተ ሰማያት ደራሪቡ ከመይ ገይሩ ከምዝፈጠሮ ኣይትሪኡን ዲኹም?

أَلَمْ تَرَوْا۟ كَيْفَ خَلَقَ ٱللَّهُ سَبْعَ سَمَٰوَٰتٍ طِبَاقًا ﴿١٥﴾

16-ኣብኡ ድማ ንወርሒ ብርሃን ንፀሓይ ከኣ መብራህቲ ገይሩወን:

وَجَعَلَ ٱلْقَمَرَ فِيهِنَّ نُورًا وَجَعَلَ ٱلشَّمْسَ سِرَاجًا ﴿١٦﴾

17-ኣላህ እውን ንዓኹም ካብ ሓመድ ምድሪ ብርግጽ ኣብቆለኩም (ማለት እቲ መጀመርታ ኣፈጣጥራ ኣቦኹም ኣደም (ኣዳም) ካብ መሬት ስለዝኾነ ኹሉ ወዲ ኣዳም ካብ ምድሪ እዩ ተፈጢሩ):

وَٱللَّهُ أَنۢبَتَكُم مِّنَ ٱلْأَرْضِ نَبَاتًا ﴿١٧﴾

18-ብድሕሪኡ ድማ ምስ ሞትኩም ናብኣ ይመልሰኩም ከምኡ'ውን ኣብ መዓልቲ ቅያማ ብርግጽ ካብኣ የውጽኣኩም:

ثُمَّ يُعِيدُكُمْ فِيهَا وَيُخْرِجُكُمْ إِخْرَاجًا ﴿١٨﴾

---

29-ወዲ ሰብ ክፍጠር እንከሎ መጀመርያ ካብቲ ፈሳሲ ዘርኢ ተባዕታይ ጀሚሩ ናብ ማህጸን ሰበይቲ ይመሓላለፍ: ኣብ'ዚ ማህጸን'ውን ምስቲ ናይ ሰበይቲ ፈሳሲ ተሓዊሱ ናብ እተፈላለየ መድረኻት ይመሓላለፍ: ማለት መጀመርያ ከም ርጋእ ደም ይኸውን ብድሕሪኡ ከም ሕያኽ ስጋ ብድሕሪኡ ዓጽሚ ብድሕሪኡ እዚ ዓጽሚ ስጋ ይሸፈን...ወዘተ።

19-ኣላህ እዛ ምድሪ'ዚኣ እውን መንጸፍ ገይሩልኩም:

وَٱللَّهُ جَعَلَ لَكُمُ ٱلۡأَرۡضَ بِسَاطٗا ﴿١٩﴾

20-ምእንቲ ሰፊሕ መገድታት ረኺብኩም ክትንቀሳቐሱላ:"

لِّتَسۡلُكُواْ مِنۡهَا سُبُلٗا فِجَاجٗا ﴿٢٠﴾

21-"ኦ ጎይታይ: ህዝበይ ኣይተማእዘዙንን: ኑቲ ብገንዘቡን ብውላዱን ተታሊሉ ኣዝዩ ዝኸሰረን'ውን ተኸቲሎም" በለ ኑሕ (ማለት እቲ ሓፋሽ ህዝቢ ኑቶም ብዓለማዊ ረብሓ ተታሊሎም ክሕደት ዝመረጹ ሸማግለ ዓዲ ተኸተለ):

قَالَ نُوحٞ رَّبِّ إِنَّهُمۡ عَصَوۡنِي وَٱتَّبَعُواْ مَن لَّمۡ يَزِدۡهُ مَالُهُۥ وَوَلَدُهُۥٓ إِلَّا خَسَارٗا ﴿٢١﴾

22-ኣዝዩ ዓቢ ውዲት ድማ ኣለሙ (እቶም ዓበይቲ ዓዲ ኑቶም ስድታት ንኑሕ ክቐትልዎ ኣተባብዕዎም):

وَمَكَرُواْ مَكۡرٗا كُبَّارٗا ﴿٢٢﴾

23-"ከምኡ'ውን ንኣምላኻትኩም ምምላኽ ኣይትግደፉ ንወድ ይኹን ንሱዋዕ፣ ንየቑስ፣ ንየዑቕ፣ ንነስር ተባሂሎም ዝጽውዑ ኣምላኻትኩም ኣይትግደፉ" በሉ: (ህዝቢ ኑሕ ዘምልኽዎም ዝነበሩ ምስልታት እዚ እተጠቕሰ ኣስማት ሳሊሒን (ብጹኣን) ዝሓዘለ እዩ ነይሩ):

وَقَالُواْ لَا تَذَرُنَّ ءَالِهَتَكُمۡ وَلَا تَذَرُنَّ وَدّٗا وَلَا سُوَاعٗا وَلَا يَغُوثَ وَيَعُوقَ وَنَسۡرٗا ﴿٢٣﴾

24-ብርግጽ'ውን ንብዙሓት ኣጋግዮምን ኣጥፊኦምን እዮም: ኦ ኣላህ ኑቶም ከሓድቲ ብዘይካ ጥፍኣትን ክሳራን ካልእ ኣይትወስኮም "ኢሉ ኑሕﷺ ዱዓ ገበረ(ጸለየ):

وَقَدۡ أَضَلُّواْ كَثِيرٗاۖ وَلَا تَزِدِ ٱلظَّٰلِمِينَ إِلَّا ضَلَٰلٗا ﴿٢٤﴾

25-ብሰንኪ ብዝሒ ዘንብታቶም (ሓጥያቶም) ኣብ ማይ ኣይሂ ጠሓሉ: ኣብ መዓልቲ ቅያማ (ምጽኣት) ድማ እሳት ጀሃነም ኣተዉ: ወላ ሓደ'ውን ዝድግፎምን ካብ መቕጻዕቲ ኣላህ ዝከላኸለሎምን ኣይረኸቡን:

مِّمَّا خَطِيٓـَٰٔتِهِمۡ أُغۡرِقُواْ فَأُدۡخِلُواْ نَارٗا فَلَمۡ يَجِدُواْ لَهُم مِّن دُونِ ٱللَّهِ أَنصَارٗا ﴿٢٥﴾

26-"ኦ ጎይታይ ኣብ ልዕሊ'ዛ ምድሪ የማን ጸጋም እናበለ ዝንቀሳቐስ ካሕዳን ኣይትግደፍ" ኢሉ እውን ኑሕ ዱዓ ገበረ(ጸለየ):

وَقَالَ نُوحٞ رَّبِّ لَا تَذَرۡ عَلَى ٱلۡأَرۡضِ مِنَ ٱلۡكَٰفِرِينَ دَيَّارًا ﴿٢٦﴾

27-"ምኽንያቱ ነዞም ከሓድቲ ኣብዛ ዓለም እንተደኣ ገዲፍካዮም ኑቶም ባሮትካ የጋግዩን የጥፍኡን ብዘይካ ኣዝዩ ርኹስ ከሓዲ'ውን ካልእ ኣይወልዱን እዮም:

إِنَّكَ إِن تَذَرْهُمْ يُضِلُّوا۟ عِبَادَكَ وَلَا يَلِدُوٓا۟ إِلَّا فَاجِرًا كَفَّارًا ﴿٢٧﴾

28-እ ጎይታይ ንዓይ፣ ንወለደይ፣ ንቤተይ ዝኣተወ ሙእሚን፣ ንኹሎም ምእመናን ምእመናትን ምሓር: ንኸሓድቲ ድማ ብዘይካ ኽሳራን ህልቀትን ካልእ ኣይትወስኾም:" በለ: (እዚ ኑሕ ﷺ ዝገበሮ ዱዓ ኣላህ ሱብሓነሁ ወተዓላ ንኑሕ ካብ ህዝቡ ብድሕሪ'ዚ ዝኣምን የለን ኢሉ ምስ ነገሮ እዩ)[30]

رَّبِّ ٱغْفِرْ لِى وَلِوَٰلِدَىَّ وَلِمَن دَخَلَ بَيْتِىَ مُؤْمِنًا وَلِلْمُؤْمِنِينَ وَٱلْمُؤْمِنَٰتِ وَلَا تَزِدِ ٱلظَّٰلِمِينَ إِلَّا تَبَارًۢا ﴿٢٨﴾

# سورة الجن
# ሱረቱል'ጂን (እቶም ጋኔን)

ብስም ኣላህ እቲ ፍጹም ርህሩህ እቲ ኣዝዩ ራህራሂ

بِسْمِ ٱللَّهِ ٱلرَّحْمَٰنِ ٱلرَّحِيمِ

1-እ ሙሓመድ: ገለ ክፉል ካብ ኢጋንንቲ ቁርኣን እናተቐርአ (እናተነበበ) ስለ ዝሰመዑ "ብርግጽ ዘገርም ቁርኣን ሰሚዕና" ከምዝበሉ ዋሕይ(ራእይ) መጺኡኒ እዩ በል:

قُلْ أُوحِىَ إِلَىَّ أَنَّهُ ٱسْتَمَعَ نَفَرٌ مِّنَ ٱلْجِنِّ فَقَالُوٓا۟ إِنَّا سَمِعْنَا قُرْءَانًا عَجَبًا ﴿١﴾

2-እዚ ቁርኣን ንቕንዕናን ንመገዲ ሓቅን ስለ ዝሕብር ድማ ብኡ ኣሚና: ምስ ጎይታና ድማ ወላ ሓደ ሽርካ ኣይክነእትወሉን ኢና:[31]

يَهْدِىٓ إِلَى ٱلرُّشْدِ فَـَٔامَنَّا بِهِۦ ۖ وَلَن نُّشْرِكَ بِرَبِّنَآ أَحَدًا ﴿٢﴾

3-ብርግጽ'ውን ክብሪ ጎይታና ልዑል ይኹን: ብጸይቲ (ሰበይቲ) ትኹን ወይ ውላድ ንነብሱ ኣይገበረን (በዓልቲ ቤትን ውላድን ንጎይታ

وَأَنَّهُۥ تَعَٰلَىٰ جَدُّ رَبِّنَا مَا ٱتَّخَذَ صَٰحِبَةً وَلَا وَلَدًا ﴿٣﴾

---

30 قال تعالى: «وَأُوحِىَ إِلَىٰ نُوحٍ أَنَّهُۥ لَن يُؤْمِنَ مِن قَوْمِكَ إِلَّا مَن قَدْ ءَامَنَ» هود ٣٦

31 ካብ "ብርግጽ ዘገርም ቁርኣን ሰሚዕና" እትብል ኣያ ቁ1 ጀሚሩ ክሳብ ኣያ ቁ15 እቲ ኢጋንንቲ ንብጾቶም ዝበልዎ ቃላት ዝገልጽ እዩ።

ክህልዎ ንኸብሩ ዘጉድል ነገር ስለ
ዝኾነ ኣላህ ካብዚ ነገር'ዚ ንጹህ
እዩ):
4-ብርግጽ'ውን እቶም ዓዓያሹና
ብዛዕባ ኣላህ ካብ ገደብ ዝወጸ ቃል
ይብሉ ነይሮም: (ማለት ጎይታ
ሰበይትን ውላድን ኣለዉዎ እናበሉ
ዘይከውን ዘረባ ይዛረቡ ነይሮም)
5-ንሕና'ውን ደቂ ሰብ ይኹኑ
ኣጋንንቲ ኣንጻር ኣላህ ሓሶት
ከምዘይዛረቡ ኢና ንግምት ኔርና:
(ማለት ብሓሶት ጎይታ ሽርካ
ኣለዎ: ውላድ ኣለዎ ክብሉ
ትጽቢትናን እምነትናን ኣይነበረን:
ግን ሕጂ ቁርኣን ምስ ሰማዕና ገለ
ሰባትን ኣጋንንትን ይሕስዉ
ከምዝነበሩ በሪሁልና)
6-ከምኡ'ውን ብርግጽ ካብ ደቂሰብ
ገለ ሰብኡት ናብ ገለ ተባዕቶት
ኣጋንንቲ ይዕቆቡ ብምንባሮም
እዞም ኣጋንንቲ ነቶም ደቂሰብ
ብዝያዳ ዘንብን (ሓጥያትን)
ድኸመትን ወሰኹዎም: (ኣብ ግዜ
ጃሂሊያ ዓረብ ኣብ መገሻኦም
ዘዕርፉሉ ሩባ ምስ ዝረኽቡ
"ካብ እከይ ዓያሹ'ዚ ሩባ ናብቶም
ጎይተቶም እዕቆብ" ይብሉ ነበሩ)
7-ከምኡ'ውን ብርግጽ ደቂሰብ ግ
ምቶም ልክዕ ከምቲ ናታትኩም ግ
ምት "ኣላህ ወላ ሓደ ልኡኽ
ኣይሰድድን'ዩ" ዝብል እምነት
ኣሕደሩ: (ወይ ኣላህ ንወላ ሓደ
ካብ ሞቱ ኣየተንስእን'ዩ ዝብል
እምነት ኣሕደሩ):
8-ከምኡ'ውን ንሕና ከም ኣመልና
ወረ ክንጸናጸን ናብ ሰማይ ምስ
ቀረብና ሰማይ ብጽኑዓት
ሓለውትን ብእሳተ-ከዋኽብትን
መሊኡ ረኺብናዮ:
9-ከምኡ'ውን ብርግጽ ካብቶም
መላኢካታት ወረታት ሰማይ
እንሰምዓሉ ቦታታት ነይሩ (ማለት
ቅድሚ መልእኽቲ ነብዩ
ሙሓመድ ﷺ) ሕጂ ግን ክሰምዕ
ዝፍትን ጋኔን እሳተ-ከዋኽብቲ
ኣድብዩ ይረኽቦ:
10-ከምኡ'ውን ነዞም ኣብ ምድሪ
ዘለዉ ፍጡራት እከይ ድዩ

وَأَنَّهُۥ كَانَ يَقُولُ سَفِيهُنَا عَلَى
ٱللَّهِ شَطَطًا ﴿٤﴾
وَأَنَّا ظَنَنَّآ أَن لَّن تَقُولَ ٱلْإِنسُ
وَٱلْجِنُّ عَلَى ٱللَّهِ كَذِبًا ﴿٥﴾
وَأَنَّهُۥ كَانَ رِجَالٌ مِّنَ ٱلْإِنسِ
يَعُوذُونَ بِرِجَالٍ مِّنَ ٱلْجِنِّ فَزَادُوهُمْ
رَهَقًا ﴿٦﴾
وَأَنَّهُمْ ظَنُّوا۟ كَمَا ظَنَنتُمْ أَن لَّن
يَبْعَثَ ٱللَّهُ أَحَدًا ﴿٧﴾
وَأَنَّا لَمَسْنَا ٱلسَّمَآءَ فَوَجَدْنَٰهَا
مُلِئَتْ حَرَسًا شَدِيدًا وَشُهُبًا ﴿٨﴾
وَأَنَّا كُنَّا نَقْعُدُ مِنْهَا مَقَٰعِدَ لِلسَّمْعِ
فَمَن يَسْتَمِعِ ٱلْـَٔانَ يَجِدْ لَهُۥ شِهَابًا
رَّصَدًا ﴿٩﴾
وَأَنَّا لَا نَدْرِىٓ أَشَرٌّ أُرِيدَ بِمَن فِى

ተሓሲብሎም ዘሎ ወይስ ጎ
ይታኦም ሰናይ ነገር ደልዩሎም
ይሃሉ ንሕና ብርግጽ ኣይንፈልጥን
ኢና: (እዚ እቲ ዝጸናጸኑሉ ዝነበሩ
መገዲ ሰማይ ምስ ተዓጽዎም
ዝበልዎ ቃል እዩ):
11-ከምኡ'ውን ብርግጽ ገለ ካባና
ሳሊሒን (ብጹኣን) ገለ ድማ
ካብኦም ዝተሓቱ ዝተፈላለዩ
ጉጅለታት ኔርና: (ማለት ገለና
ሙእሚኒን ገለና ድማ ከሓድቲ)
12-ከምኡ'ውን ኣላህ እንተደኣ ገለ
ነገር ክገብረና ደልዩ ካብ ድልየቱ
ከምዘይንወጽእን ሃዲምና'ውን ከም
ዘይነስንፎን ብርግጽ ተኣሚና ኢና:
13-ከምኡ'ውን ነቲ ንቕንዕና ዝሕብር
ቁርኣን ምስ ሰማዕና ብኡኡ
ብሓቂ ኣሚና: እቲ ብጎይታኡ
ዝኣምን ድማ ገለ ካብ መሰሉ ጎ
ዲልዎ ክውጻዕን ካብ ዘይዘንብታቱ
ምስካምን ኣይፈርህን እዩ:
14-ከምኡ'ውን ብርግጽ ገለ ካባና
ኣስላም ገለ ካባና ድማ መገዲ
ሓቂ ዝገሃሱ እዮም: እቶም
ቁርኣን ሰሚዖም ዘመስለሙ እቶም
ንቕንዕናን ንሓቅን ዝጠለቡን
ዝመረጹን እዮም:
15-እቶም መገዲ ሓቂ ዝገሃሱ
ከሓድቲ ግን ዕንጨይቲ ጀሃነም
ኮይኖም ይቃጸሉ (ኣብ መዓልቲ
ቅያማ)
16-እቶም ከሓድቲ ብኣላህ ኣሚኖም
ኣብ መገዲ ሓቂ ሰጥ እንተዝብሉ
ብርግጽ ዝናም ብብዝሒ
መዝነብናሎም ኔርና:
17-እዚ ሸሻይ ከኣ ምእንቲ ብኡ
ጌርና ንኽንፈትኖም እዩ: (የመስግ
ኑ ዶ ኣየመስግኑን): እቲ ካብ
ናይ ጎይታኡ ቁርኣን ተኣልዩ
ብሓበሬታ ቁርኣን ዘይተማእዘዘ'ውን
ኣላህ ኣብ ጽንኩርን ኣሸጋርን
ስቓይ የእትዎ:
18-ኩሉ መሳጊዳት'ውን ናይ ኣላህ
እዩ: ስለዚ ምስ ኣላህ ወላ ሓደ
ኣይትጸውዑ (ኣይትለምኑ፣
ኣይተሻርኹ ዱዓኹም ናብኡ
ጥራይ ወጅሁ):

ٱلْأَرْضِ أَمْ أَرَادَ بِهِمْ رَبُّهُمْ رَشَدًا (10)
وَأَنَّا مِنَّا ٱلصَّٰلِحُونَ وَمِنَّا دُونَ
ذَٰلِكَ كُنَّا طَرَآئِقَ قِدَدًا (11)
وَأَنَّا ظَنَنَّآ أَن لَّن نُّعْجِزَ ٱللَّهَ فِى
ٱلْأَرْضِ وَلَن نُّعْجِزَهُۥ هَرَبًا (12)
وَأَنَّا لَمَّا سَمِعْنَا ٱلْهُدَىٰٓ ءَامَنَّا بِهِۦ
فَمَن يُؤْمِنۢ بِرَبِّهِۦ فَلَا يَخَافُ بَخْسًا
وَلَا رَهَقًا (13)
وَأَنَّا مِنَّا ٱلْمُسْلِمُونَ وَمِنَّا
ٱلْقَٰسِطُونَ فَمَنْ أَسْلَمَ فَأُو۟لَٰٓئِكَ
تَحَرَّوْا۟ رَشَدًا (14)
وَأَمَّا ٱلْقَٰسِطُونَ فَكَانُوا۟ لِجَهَنَّمَ
حَطَبًا (15)
وَأَلَّوِ ٱسْتَقَٰمُوا۟ عَلَى ٱلطَّرِيقَةِ
لَأَسْقَيْنَٰهُم مَّآءً غَدَقًا (16)
لِّنَفْتِنَهُمْ فِيهِ وَمَن يُعْرِضْ عَن ذِكْرِ
رَبِّهِۦ يَسْلُكْهُ عَذَابًا صَعَدًا (17)
وَأَنَّ ٱلْمَسَٰجِدَ لِلَّهِ فَلَا تَدْعُوا۟ مَعَ
ٱللَّهِ أَحَدًا (18)

19-ከምኡ'ውን ባርያ ኣላህ ሙሓመድﷺ ቁርኣን እናቐረአ ክሰግድ እንከሎ ኣጋንንቲ ነቲ ዝቕራእ ዘሎ ቁርኣን ንምስማዕ ኣብ ርእሲ ርእሲ ተጸቓቒጦም እክብ በሉዎ:

وَأَنَّهُۥ لَمَّا قَامَ عَبْدُ ٱللَّهِ يَدْعُوهُ
كَادُوا۟ يَكُونُونَ عَلَيْهِ لِبَدًا ﴿١٩﴾

20-ኦ ሙሓመድ፥ "ኣነ ንጎይታይ ጥራይ እየ ዘምልኾ(ዝልምኖ፣ ዝግዛእ፣ ዝጽሊ) ወላ ሓደ ሽርካ'ውን ኣይገብረሉን እየ" በል:

قُلْ إِنَّمَآ أَدْعُوا۟ رَبِّى وَلَآ أُشْرِكُ بِهِۦٓ
أَحَدًا ﴿٢٠﴾

21-ኦ ሙሓመድ: "ኣነ ጉድኣት ከውርደልኩም ይኹን ናብ ሰናይ መገዲ ከእትወኩም ዝመልኮ ሓይሊ የብለይን" በል:

قُلْ إِنِّى لَآ أَمْلِكُ لَكُمْ ضَرًّا وَلَا
رَشَدًا ﴿٢١﴾

22-ኦ ሙሓመድ፥ "ኣላህ ንዓይ ክጎድኣኒ እንተደልዩ ወላ ሓደ'ኳ ካብ ስቓይ ጎይታ ዘገላግለኒ የለን: ብዘይክኡ'ውን ዝዕቆበሉ ሽነኽ የብለይን" በል:

قُلْ إِنِّى لَن يُجِيرَنِى مِنَ ٱللَّهِ أَحَدٌ
وَلَنْ أَجِدَ مِن دُونِهِۦ مُلْتَحَدًا ﴿٢٢﴾

23-ብዘይካ ትእዛዛት ኣላህን መልእኽቱን ምብጻሕ እንተዘይኮይኑ ኣነ ዝውንኖን ንዓይ ዝጠቕመኒ ፍጡርን የለን: ንኣላህን ንልኡኹን ዘይምእዘዙ ድማ ብርግጽ መዋእሎም ዝነብሩላ እሳተ ጀሃነም ኣላቶም: (በል)

إِلَّا بَلَٰغًا مِّنَ ٱللَّهِ وَرِسَٰلَٰتِهِۦ ۚ وَمَن
يَعْصِ ٱللَّهَ وَرَسُولَهُۥ فَإِنَّ لَهُۥ نَارَ
جَهَنَّمَ خَٰلِدِينَ فِيهَآ أَبَدًا ﴿٢٣﴾

24-እዞም ክሓድቲ ክሳዕ እቲ ተቘጺሮሞ ዘለዉ ስቓይ ዝርእዩ ኣይእረሙን እዮም: ሽዑ ግን መን'ዩ እቲ በዓል ሰነፍ ደጋፍን ዉሑድ ቁጽርን ክፈልጡ እዮም(ማለት ንሶም ድዮም ወይስ ሙእሚኒን ዝዕወቱ?):

حَتَّىٰٓ إِذَا رَأَوْا۟ مَا يُوعَدُونَ
فَسَيَعْلَمُونَ مَنْ أَضْعَفُ نَاصِرًا
وَأَقَلُّ عَدَدًا ﴿٢٤﴾

25-ኦ ሙሓመድ "እቲ ኣላህ ቆጺሩኩም ዘሎ መዓልቲ ቅያማ (ምጽኣት) ቀረባ ድዩ ወይስ ጎይታይ ነዊሕ ቆጸራ ክፈልየሉ ድዩ? ኣነስ ኣይፈልጥን እየ" በል:

قُلْ إِنْ أَدْرِىٓ أَقَرِيبٌ مَّا تُوعَدُونَ
أَمْ يَجْعَلُ لَهُۥ رَبِّىٓ أَمَدًا ﴿٢٥﴾

26-ንሱ ጥራይ እዩ እቲ ፈላጥ ስቱር ንወላ ሓደ'ውን እቲ ስቱር ነገር ኣይቀልዓሉን እዩ:

عَٰلِمُ ٱلْغَيْبِ فَلَا يُظْهِرُ عَلَىٰ
غَيْبِهِۦٓ أَحَدًا ﴿٢٦﴾

27-ብዘይካ ነቲ ኣላህ ዝረደየሉ ልኡኽ (ማለት ኣላህ ንዝመረጾም ልኡኻት ገለ ስቱር ነገራት ይቐልዓሎም እዩ) ንዕኡ ድማ ኣላህ

إِلَّا مَنِ ٱرْتَضَىٰ مِن رَّسُولٍ فَإِنَّهُۥ
يَسْلُكُ مِنۢ بَيْنِ يَدَيْهِ وَمِنْ خَلْفِهِۦ

ብቕድሚቱን ብድሕሪቱን ዝሕልውዎ መላኢኻታት ብርግጽ ገይሩሉ እዩ:

رَصَدًا ﴿٢٧﴾

28-እዚ ሓለዋ ድማ ኣላህ እቶም ልኡኻቱ መልእኽቲ ጎይታኦም ብርግጽ ከምዝብጽሑ ብግብሪ ንኽርእዩ: (ወይ ኣላህ ንኽርእዮ) ከምኡ'ውን ኣላህ ኩሉ ኩነታት ልኡኻቱ ተቖጻጺርዎን ንኹሉ ነገር'ውን (ንኹሎም ፍጡራቱ) ብቑጽሪ ፈቒዱዎ እዩ:

لِّيَعْلَمَ أَن قَدْ أَبْلَغُوا۟ رِسَٰلَٰتِ رَبِّهِمْ وَأَحَاطَ بِمَا لَدَيْهِمْ وَأَحْصَىٰ كُلَّ شَىْءٍ عَدَدًۢا ﴿٢٨﴾

# سورة المزمل
# ሱረቱል'ሙዘሚል(እቲ እተጎልበበ)

ብስም ኣላህ እቲ ፍጹም ርህሩህ እቲ ኣዝዩ ራህራሂ

بِسْمِ ٱللَّهِ ٱلرَّحْمَٰنِ ٱلرَّحِيمِ

ጅብሪል ንመጀመርያ ግዜ ናብ ነብይና ሙሓመድ መልእኽቲ ኣላህ ምስ ኣብጸሐ ነብይና ሙሓመድ ﷺ በዚ ሓድሽ ኣጋጣሚ ሰንቢዱ ነብሱ ስለዘንቀጥቀጠ ሸፍኑኒ ጎልብቡኒ ደርብኡኒ እናበለ ንገዝኡ ኣተወ: ብድሕሪ'ዚ ኣላህ ንነብይና ሙሓመድ ኣብዛ ሱራን ኣብታ እትስዕባ ሱራን "ኦ ኣንታ ተሸፋኒ" ኢሉ ጸወዮ: እቲ ትንቢቱ ኣብዘን ክልተ ሱራ ምስ እተረጋገጸሉ ብድሕሪኡ "ኦ ኣንታ ነብይ ኦ ኣንታ ረሱል" ኢሉ ጸወዮ:

1-ኦ ኣንታ ተጎልባቢ:

يَٰٓأَيُّهَا ٱلْمُزَّمِّلُ ﴿١﴾

2-ብጀካ ውሑድ ሰዓታት: ለይቲ ብምሉኡ ተሲእካ ስገድ:

قُمِ ٱلَّيْلَ إِلَّا قَلِيلًا ﴿٢﴾

(3-4)ፍርቁ ወይ ቁሩብ ካብ ፍርቂ ኣጕዲልካ: ወይ ካብ ፍርቂ ንላዕሊ ወስኽ: ቁርኣን'ውን ሃዲእካ ብደንቢ ቅርኣዮ (ኣንብቦ)[32]

نِّصْفَهُۥٓ أَوِ ٱنقُصْ مِنْهُ قَلِيلًا ﴿٣﴾ أَوْ زِدْ عَلَيْهِ وَرَتِّلِ ٱلْقُرْءَانَ تَرْتِيلًا ﴿٤﴾

5-ብርግጽ ንሕና ከቢድ ቃል ከነውርደልካ ኢና (ማለት ትእዛዛቱን ደንብታቱን ግዴታቱን.... ከቢድ እዩ)

إِنَّا سَنُلْقِى عَلَيْكَ قَوْلًا ثَقِيلًا ﴿٥﴾

6-ብርግጽ ለይቲ ካብ ድቃስ ተሲእካ ምስጋድ እቲ ዝኸበደን

إِنَّ نَاشِئَةَ ٱلَّيْلِ هِىَ أَشَدُّ وَطْـًٔا وَأَقْوَمُ

---

32- ሰላት ለይቲ(ሰላቱ'ለይል) ኣብ መጀመርታ እስልምና ግዴታ እዩ ኔሩ: ንሓደ ዓመት ዝኣክል እውን በዚ መሰረት ተሰሪዱ: ድሕሪ ዓመት ግን እዛ ኣብ መጨረሽታ'ዛ ሱራ ዘላ ኣያ ቍ 20 ምስ ወረደት ሰላት ለይቲ -ናፊላ-ዘይግዴታዊ ኮይኑ::

قِيلًا ﴿٦﴾

ዝበርተዐን ስግደት'ዩ: ከም ኡ'ውን ቁርኣን ብለይቲ ምቕራእ ዝበለጸን ዝሓሸን እዩ: (ህድኣት ለይቲ ስለእተሓወሶ):

إِنَّ لَكَ فِى ٱلنَّهَارِ سَبْحًا طَوِيلًا ﴿٧﴾

7-ብርግጽ ኣብ ግዜ ቀትሪ ሳዕልን ታሕትን ኢልካ ኣድላዪ ስራሕካ እትፍጽመሉ ነዊሕ ግዜ ኣለካ: (ስለዚ ብለይቲ ስገድ):

وَٱذْكُرِ ٱسْمَ رَبِّكَ وَتَبَتَّلْ إِلَيْهِ تَبْتِيلًا ﴿٨﴾

8-ስም ጎይታኻ'ውን ብኸብሪ ዘክር: ለይቲ ምስ መዓልቲ ካብ ኩሉ ርክባት ነጺህካ'ውን ኑብስኻ ንኣምልኾት ጎይታ ኣወፊ:

رَّبُّ ٱلْمَشْرِقِ وَٱلْمَغْرِبِ لَآ إِلَٰهَ إِلَّا هُوَ فَٱتَّخِذْهُ وَكِيلًا ﴿٩﴾

9-ጎይታ ምብራቕን ጎይታ ምዕራብን: ብዘይካ ንሱ(ኣላህ) ሓቀኛ ኣምልኾት ዝግብኦ የለን: ስለዚ ወኪልካ ግበሮ:

وَٱصْبِرْ عَلَىٰ مَا يَقُولُونَ وَٱهْجُرْهُمْ هَجْرًا جَمِيلًا ﴿١٠﴾

10-ኦ ሙሓመድ: ከሓድቲ ብዝብልዎ ዘለዉ ኣይተንጸርጽር፣ ተዓገስ: ብሰናይ ኣገባብ'ውን ካብኦም ርሓቕ፣ ግደፎም:

وَذَرْنِى وَٱلْمُكَذِّبِينَ أُو۟لِى ٱلنَّعْمَةِ وَمَهِّلْهُمْ قَلِيلًا ﴿١١﴾

11-እዞም ሰብ ጸጋን ርኹባት ከሓድትን ንዓይ ግደፎም ብኦኦም ኣይትሸገር: ቅሩብ ግዜ'ውን (ዕድል) ሃቦም:

إِنَّ لَدَيْنَآ أَنكَالًا وَجَحِيمًا ﴿١٢﴾

12-ብርግጽ ንሕና ሞቑሓትን ጓሃሪት እሳትን ኣለና:

وَطَعَامًا ذَا غُصَّةٍ وَعَذَابًا أَلِيمًا ﴿١٣﴾

13-ሓናቒ መግብን ኣዝዩ ኣቐንዛዊ ስቓይን እውን ኣለና:

يَوْمَ تَرْجُفُ ٱلْأَرْضُ وَٱلْجِبَالُ وَكَانَتِ ٱلْجِبَالُ كَثِيبًا مَّهِيلًا ﴿١٤﴾

14-ኣብታ ኣኽራናትን ምድርን ብርቱዕ ምንቅጥቃጥ ዘንቀጥቅ ጡሳ መዓልቲ: ኣኽራናት ድማ ልክዕ ከም ፈሳሲ ኲምራ ሑጻ ይኾውን:

إِنَّآ أَرْسَلْنَآ إِلَيْكُمْ رَسُولًا شَٰهِدًا عَلَيْكُمْ كَمَآ أَرْسَلْنَآ إِلَىٰ فِرْعَوْنَ رَسُولًا ﴿١٥﴾

15-ከምቲ ንፈርዖን ልኡኽ (ሙሳ) ዝለኣኽናሉ ንዓኻትኩም እውን ኣብ መዓልቲ ምጽኣተ ዓለም ዝምስክረልኩም ልኡኽ (ሙሓመድ) ብርግጽ ልኢኽናልኩም ኢና:

فَعَصَىٰ فِرْعَوْنُ ٱلرَّسُولَ فَأَخَذْنَٰهُ أَخْذًا وَبِيلًا ﴿١٦﴾

16-ፈርዖን ግን ነቲ ልኡኽ (ን ሙሳ) ስለ ዝኸሓዶን ስለዘይተ ማእዘዞን ብርቱዕ መቕጻዕቲ ቀጺዕናዮ:

17-እንተደአ ክሒድኩም ክመይ
ጌርኩም ኢኹም እሞ ነቲ
ስቓይ እትከላኸልዎ ኣብታ
ሕጻናት ጸጕሮም ዝሽይቡላ
መዓልቲ ቅያማ(ምጽኣት)::
(ማለት ክትከላኸሉ
ኣይትኽእሉን ኢኹም)
18-ሰማይ ብሰንኪ'ዚ መዓልቲ
ተተርጊኡ: (መላኢኻ ንኽወርዱ)
ውዕል ኣላህ ድማ ክዉን እዩ:

19-ብርግጽ እዚ ኹሉ እተጠቕሰ
መዘኻኸሪ እዩ: ስለዚ በዓል
ድልየት ናብ ጎይታኡ
እተብጽሐ መገዲ እምነትን
ምእዛዝን ሒዙ ይጓዓዝ:
20-ኦ ሙሓመድ ንስኻን ሓንቲ
ጕጅለ ካብቶም ምሳኻ ዘለዉን
ካብ ክልተ ሲሶ ለይቲ ቅሩብ
ዝጎደለን ፍርቂ ለይትን ሓደ
ሲሶ ለይትን ተሲእኩም
ክምእትሰግዱ ጎይታኻ ይፈልጥ
እዩ: ኣላህ'ውን ንለይትን
መዓልትን ዝቕይስ እዩ:
(ክንደየናይ ክምዝተሳእኩም
ይፈልጥ) ንስኹም'ውን ዓቐኑ
ክትፈልጡ (ወይ ምሉእ ለይቲ
ክትሰግዱ) ክእለት ክምዘይብ
ልኩም ስለ ዝፈልጥ ምሒሩ
ኩም እዩ: ስለዚ ብለይቲ
ይኹን ብመዓልቲ ካብቲ
ዝቐለለኩም ቁርኣን ቅርኡ፣
ኣላህ ገለ ካባኻትኩም
ሕሙማት ገለ ድማ ጸጋ ጎይታ
ንምንዳይ ካብ ዓዲ ናብ ዓዲ
ዝዠሹ፣ ገለ ድማ ምእንቲ ኣላህ
ዝዋግኡ ክምዘለዉ ስለ ዝፈልጥ
(እዚኣቶም ድማ ለይቲ ካብ
ድቃስ ተሲኦም ንኽሰግዱ
ይብርትየም እዩ) ዝቐለለኩም
ቁርኣን ቅርኡ: እታ ግ
ዴታዊት ሰላት (ፈርድ)
ኣቑሙ፣ ዘካት (ምጽዋት)
እውን ሃቡ፣ ዝኾነ ይኹን
ኣብዛ ኣዱንያ እትገብርዎ ሰናይ
ግብሪ ምስ ኣላህ ክትረኽብዎ
ኢኹም ኣብ መዓልቲ ቅያማ:

فَكَيْفَ تَتَّقُونَ إِن كَفَرْتُمْ يَوْمًا يَجْعَلُ
ٱلْوِلْدَٰنَ شِيبًا ﴿١٧﴾

ٱلسَّمَآءُ مُنفَطِرٌۢ بِهِۦ ۚ كَانَ وَعْدُهُۥ
مَفْعُولًا ﴿١٨﴾

إِنَّ هَٰذِهِۦ تَذْكِرَةٌ ۖ فَمَن شَآءَ ٱتَّخَذَ
إِلَىٰ رَبِّهِۦ سَبِيلًا ﴿١٩﴾

۞ إِنَّ رَبَّكَ يَعْلَمُ أَنَّكَ تَقُومُ أَدْنَىٰ مِن
ثُلُثَىِ ٱلَّيْلِ وَنِصْفَهُۥ وَثُلُثَهُۥ وَطَآئِفَةٌ مِّنَ
ٱلَّذِينَ مَعَكَ ۚ وَٱللَّهُ يُقَدِّرُ ٱلَّيْلَ وَٱلنَّهَارَ ۚ
عَلِمَ أَن لَّن تُحْصُوهُ فَتَابَ عَلَيْكُمْ ۖ
فَٱقْرَءُوا۟ مَا تَيَسَّرَ مِنَ ٱلْقُرْءَانِ ۚ عَلِمَ أَن
سَيَكُونُ مِنكُم مَّرْضَىٰ ۙ وَءَاخَرُونَ
يَضْرِبُونَ فِى ٱلْأَرْضِ يَبْتَغُونَ مِن فَضْلِ
ٱللَّهِ ۙ وَءَاخَرُونَ يُقَٰتِلُونَ فِى سَبِيلِ ٱللَّهِ ۖ
فَٱقْرَءُوا۟ مَا تَيَسَّرَ مِنْهُ ۚ وَأَقِيمُوا۟ ٱلصَّلَوٰةَ
وَءَاتُوا۟ ٱلزَّكَوٰةَ وَأَقْرِضُوا۟ ٱللَّهَ قَرْضًا
حَسَنًا ۚ وَمَا تُقَدِّمُوا۟ لِأَنفُسِكُم مِّنْ خَيْرٍ
تَجِدُوهُ عِندَ ٱللَّهِ هُوَ خَيْرًا وَأَعْظَمَ أَجْرًا ۚ
وَٱسْتَغْفِرُوا۟ ٱللَّهَ ۖ إِنَّ ٱللَّهَ غَفُورٌ رَّحِيمٌۢ ﴿٢٠﴾

ንሱ እዩ ድማ እቲ ብሉጽን ኣዝዩ ዓቢ ጸማን: ንኣላህ'ውን ምሕረት ሕተቱ: ብርግጽ ኣላህ ፍጹም መሓርን ኣዝዩ ራህራህን እዩ::

سورة المدثر

## ሱረቱል'ሙደሲር (እቲ እተሸፈነ)

ብስም ኣላህ እቲ ፍጹም ርህሩህ እቲ ኣዝዩ ራህራሂ

بِسۡمِ ٱللَّهِ ٱلرَّحۡمَٰنِ ٱلرَّحِيمِ

1-ኦ ኣንታ ተሸፋኒ[33]:

يَٰٓأَيُّهَا ٱلۡمُدَّثِّرُ ١

2-ተንስእ እሞ ንዘኸሓደ ኸኣ ኣጠንቅቕ:

قُمۡ فَأَنذِرۡ ٢

3-ንጎይታ'ኻ ኣላህ'ውን ኣዕቢ.ይ: (ፍጹም ዓቢ ምዃኑ ብእምነትካን ብግብር'ኻን ግለጽ)

وَرَبَّكَ فَكَبِّرۡ ٣

4-ንኽዳንካ'ውን ካብ ርስሓት(ነጃሳ) ኣንጽህ (ወይ ንነብስ'ኻ ካብ ዘንቢ-ሓጢኣት- ኣንጽህ):

وَثِيَابَكَ فَطَهِّرۡ ٤

5-ንስእልን ምስልን ራሕርሕ፤ (ኣይት ቕረቦም ኣይተምልኾም:)

وَٱلرُّجۡزَ فَٱهۡجُرۡ ٥

6-ካብቲ ዝሃብካዮ ዝያዳ ንኽወሃበካ (ንኽምለሰካ) ኢልካ ህያብ ኣይትሃብ (ወይ እቲ ንኣላህ ኢልካ እትገብሮ ሰናይ ግብሪ ኣይተስተባዝሖ):

وَلَا تَمۡنُن تَسۡتَكۡثِرُ ٦

7-ንጎይታ'ኻ ኣላህ ኢልካ ተዓገስ (ኩሉ እቲ ኣላህ ዝኣዘዞካ ትእዛዛት ንምፍጻምን ካብ ህዝብ'ኻ ዝወርደካ ጉድኣትን ብትዕግስቲ ግጠሞ):

وَلِرَبِّكَ فَٱصۡبِرۡ ٧

8-እቲ ታቱላ ድማ ምስ ተነፍሐ (እዚኣ ድማ እታ ካልኣይቲ ምንፋሕ ፍጡራት ኩሎም ካብ ሞት ዝትንስኡላ እያ):

فَإِذَا نُقِرَ فِي ٱلنَّاقُورِ ٨

---

33-ናብ ዝሓለፈት ሱራ ቁ73 ተመሊስካ ተወከስ:

9-እቲ መዓልቲ እቲ፡ ጽንኩር መዓልቲ'ቲ ቅያማ (ምጽኣት) እዩ፡

فَذَٰلِكَ يَوۡمَئِذٖ يَوۡمٌ عَسِيرٌ ٩

10- እዚ መዓልቲ'ዚ ነቶም ከሓድቲ ቀሊል ኣይኮነን፡

عَلَى ٱلۡكَٰفِرِينَ غَيۡرُ يَسِيرٖ ١٠

11-ንበይነይ ግደፈኒ ምስ'ዚ (ኣብ ከብዲ ኣዲኡ ብዘይ ማልን ውላድን) ንበይኑ ዝፈጠርክዎ (ንሱ ድማ ኣልወሊድ ወዲ ኣልሙቒራ ኣልመኽዙሚ እተባህለ ኣብ ግዜ ረሱል ሙሓመድﷺ ብርቱዕ ተጻባኢ እስልምና ዝነበረ እዩ)፡

ذَرۡنِي وَمَنۡ خَلَقۡتُ وَحِيدٗا ١١

12-ከምኡ'ውን ብድሕሪ ምፍጣሩ ብዙሕ ማል ሂበዮ፡

وَجَعَلۡتُ لَهُۥ مَالٗا مَّمۡدُودٗا ١٢

13-ከምኡ'ውን ካብኡ ዘይፍለዩ ምስኡ ዝነብሩ ውላድ ሂበዮ፡ (ደቁ 13 እኹላት ሰብኡት ኣብ መካ ምስኡ ይቕመጡ ነይሮም)

وَبَنِينَ شُهُودٗا ١٣

14-ምሹው ናብራ ኣጣጢሕኩሉ (ብማል፣ ብውላድ፣ ብነዊሕ ዕድመ፣ ብመዝነት...)

وَمَهَّدتُّ لَهُۥ تَمۡهِيدٗا ١٤

15-ብድሕሪ'ዚ ኩሉ ድማ ዝያዳ ክውስኾ ይምነን ተስፋ ይገብርን ኣሎ፡

ثُمَّ يَطۡمَعُ أَنۡ أَزِيدَ ١٥

16-ኣይፋሉን ኣይንውስኾን ኢና፡ ብርግጽ ንሱ ነቲ ዘውረድናዮ ቁርኣንን ዝለኣኽናዮ ልኡኽን ነቓጽ ተቓዋማይን ነጻጋይን እዩ፡

كَلَّآۖ إِنَّهُۥ كَانَ لِأٓيَٰتِنَا عَنِيدٗا ١٦

17-ብዕረፍቲ ዘይብሉ ስቓይ ኣሳቒየ ክትዕቦ እየ፡ (ወይ ነቲ ኣብ ጀሃነም ዝርከብ ኣስዑድ ዝብሃል ብእሳት እተነድቀ ኀቦ ንኽድይብ ክግድዶ እየ)፡

سَأُرۡهِقُهُۥ صَعُودًا ١٧

18-ብርግጽ ንሱ ብዛዕባ ነብይ ሙሓመድ ሓሲቡ ሓሳሲቡ እንታይ ከምዝብል'ውን ዘረባ ኣብ ነፍሱ ኣዳልዩ፡

إِنَّهُۥ فَكَّرَ وَقَدَّرَ ١٨

فَقُتِلَ كَيْفَ قَدَّرَ ﴿١٩﴾

19-ዘረባ ብዘዳለዎ የዳሉ ደኣ'ምበር ንሱስ ተረጊሙ(ተሳዒኑ) እዩ፡[34]

ثُمَّ قُتِلَ كَيْفَ قَدَّرَ ﴿٢٠﴾

20-እንደገና'ውን ተረጊሙ (ተሳዒኑ) እዩ፡ ዘረባ ብዘዳለዎ የዳሉ፡

ثُمَّ نَظَرَ ﴿٢١﴾

21-ቀስ ኢሉ ድማ ሓሰበ ንቁርኣን ዝጻረር ሓሳብ ንኽህብ፡

ثُمَّ عَبَسَ وَبَسَرَ ﴿٢٢﴾

22-ብድሕሪኡ'ውን ብክቱር ሓሳብ ገጹ ኣሰረ ጸዋወገ፡

ثُمَّ أَدْبَرَ وَٱسْتَكْبَرَ ﴿٢٣﴾

23-ብድሕሪኡ'ውን ካብ እምነት ኣድሓርሓረን ንሓቂ ብትዕቢት ነጸገን፡

فَقَالَ إِنْ هَٰذَآ إِلَّا سِحْرٌ يُؤْثَرُ ﴿٢٤﴾

24-"እዚ ቁርኣን'ዚ መሓመድ ﷺ ካብ ካልኦት ዝዕለሞ ዘሎ ስራይ(ሽሕር) ጥራይ እዩ" በለ፡

إِنْ هَٰذَآ إِلَّا قَوْلُ ٱلْبَشَرِ ﴿٢٥﴾

25-እዚስ ቃል ደቂሰብ ጥራይ እዩ (በለ)፡

سَأُصْلِيهِ سَقَرَ ﴿٢٦﴾

26-ኣብ እሳተ ጀሃነም ከእትዎ እየ[35] (ሰቐር ሓደ ካብቲ ኣስማት ናይ ጀሃነም እዩ)፡

وَمَآ أَدْرَىٰكَ مَا سَقَرُ ﴿٢٧﴾

27-ሰቐር ከ እንታይ ምዃና ብሓቂ ትፈልጥ ዶ?

لَا تُبْقِى وَلَا تَذَرُ ﴿٢٨﴾

28-ንዝኾነ ኣብኣ ዝኣተወ ምንም ኣይተትርፈሉ ምንም ኣይትገድፈሉ፡

لَوَّاحَةٌ لِّلْبَشَرِ ﴿٢٩﴾

29-ቆርበት ኣቃጺላ ሕብሩ ኣብ ጸሊም ትልውጦ፡

عَلَيْهَا تِسْعَةَ عَشَرَ ﴿٣٠﴾

30-ኣብ ጀሃነም ድማ ንዓኣ ዝሕልዉ ዓሰርተውትሽዓተ መላኢካ ኣለዉ፡[36]

وَمَا جَعَلْنَآ أَصْحَٰبَ ٱلنَّارِ إِلَّا مَلَٰٓئِكَةً
وَمَا جَعَلْنَا عِدَّتَهُمْ إِلَّا فِتْنَةً لِّلَّذِينَ

31-እቶም ንእሳተ ጀሃነም ዝሕልዉ መላኢካ ጥራይ ኢና ገርናዮም፡ ቍጽሮም ዓሰርተውትሽዓተ ዝገበርናዮ ድማ እቶም ካሕዳናት ንኽፍተኑን ንኺጋጀዩን፡ እቶም ቅድሚ ሕጂ መጽሓፍ

---

34 ከምቲ ብትግርኛ "ይቀዘፍ" ኢልካ ንሰብ እትረግሞ ከምኡ ማለት እዩ።
35 ካብዛ ኣያ ጀሚርካ ኣላህ ንኣልወሊድ ወዲ ኣልሙቒራ ዝሃደደሉ ኣያታት እዩ።
36 ኣቡ ጃህል እዛ ኣያ ምስ ወረደት፡ ሙሓመድ 19 ጥራይ እዮም ሠራዊቱ ስለዚ 100 ካባና'ዶ ንሓደ ኣሕሚቖም ካብ ጀሃነም ምውጻእ ከይስእኑ በለ'ሞ ኣላህ እታ ብድሕሪኣ ዘላ ኣያ ኣውሪዱ መለሰሉ፡

كَفَرُواْ لِيَسْتَيْقِنَ ٱلَّذِينَ أُوتُواْ ٱلْكِتَٰبَ
وَيَزْدَادَ ٱلَّذِينَ ءَامَنُوٓاْ إِيمَٰنًا وَلَا يَرْتَابَ
ٱلَّذِينَ أُوتُواْ ٱلْكِتَٰبَ وَٱلْمُؤْمِنُونَ
وَلِيَقُولَ ٱلَّذِينَ فِى قُلُوبِهِم مَّرَضٌ
وَٱلْكَٰفِرُونَ مَاذَآ أَرَادَ ٱللَّهُ بِهَٰذَا مَثَلًا
كَذَٰلِكَ يُضِلُّ ٱللَّهُ مَن يَشَآءُ وَيَهْدِى مَن
يَشَآءُ وَمَا يَعْلَمُ جُنُودَ رَبِّكَ إِلَّا هُوَ
وَمَا هِىَ إِلَّا ذِكْرَىٰ لِلْبَشَرِ ﴿٣١﴾

ዘውረድናሎም ኣይሁዳውያንን ክርስትያን'ውን (እዚ ቍጽሪ'ዚ ልክዕ ኣብ ተውራትን ኢንጂልን (ኦሪትን ወንጌልን) ስለ እተጠቕሰ እምነቶም ንኽጸንዓሎም፣ እቶም ሙእሚኒን (ኣስላም)'ውን እምነቶም ንኽዝይድ፣ እቶም ኣይሁዳውያንን ክርስትያንን ኣስላምን ድማ በዚ እተዋህበ ቍጽሪ መላኢካ ፈጺሞም ንኸይጠራጠሩ፣ እቶም ኣብ ልቦም ሕማም ጥርጠራ ዘለዎም ሙናፊቒንን እቶም ከሓድትን'ውን ኣላህ በዚ ቍጽሪ እዚ እንታይ እዩ ደልዩ ንኽብሉ፣ ኣላህ ከምዚ ገይሩ ንዝደለየ የጋግይ ንዝደለየ'ውን የቕንዕ: ብዝሒ ሰራዊት ኣላህ ድማ ብጀካ ኣላህ ካልእ ዝፈልጦም የለን: እዛ እተጠቕሰት ጀሃነም ድማ ደቂሰብ ንምዝኽኻርን ንምጥንቃቕን ጥራይ እያ ተጠቒሳ:

كَلَّا وَٱلْقَمَرِ ﴿٣٢﴾

32-ኣይፋሉን (ከምቲ ኣቡ ጃህል ዝበሎ ኣይኮነን) በታ ወርሒ እምሕል:

وَٱلَّيْلِ إِذْ أَدْبَرَ ﴿٣٣﴾

33-ብለይቲ'ውን ምስ ሓለፈ እምሕል:

وَٱلصُّبْحِ إِذَآ أَسْفَرَ ﴿٣٤﴾

34-ብወጋሕታ'ውን ምስ በረሀ እምሕል:

إِنَّهَا لَإِحْدَى ٱلْكُبَرِ ﴿٣٥﴾

35-ብርግጽ እሳተ ጀሃነም (ሰቐር) ሓንቲ ካብተን ኣዝየን ዓበይቲ ነገራት እያ:

نَذِيرًا لِّلْبَشَرِ ﴿٣٦﴾

36-ንደቂሰብ ኣጠንቃቒት እያ:

لِمَن شَآءَ مِنكُمْ أَن يَتَقَدَّمَ أَوْ يَتَأَخَّرَ ﴿٣٧﴾

37-ነቶም ብእምነትን ሰናይ ግብርን ንቅድሚት ክግስግሱ ዝመርጹ ይኹን ወይ ነቶም ብክሕደትን እከይ ግብርን ንድሕሪት ክምለሱ ዝመርጹ: (እተጠንቅቕ እያ)

38-ዝኾነት ነፍሲ ብግብራ እያ
እትተሓዝ (ማለት ነፍስ ወከፍ
ሰናይ ዝገበረ ሰናይ ይፍደ
እከይ ዝገበረ እከይ ይፍደ):
39-ብዘይካ እቶም ንጹሃን ኣመንቲ
ሰብ የማን: ንሶም ብእከይ ግ
ብሪ ኣይተሓዙን እዮም (እቲ
እከይ በቲ ሰናይ ግብሮም
ስለእተሰረዘ):
(40-41)ንሶም ኣብ ጀና ኮይኖም
ብዛዕባ እቶም ወንጀለኛታት
ነንሕድሕዶም ይተሓታተቱ:
42-ኣብ ሰቐር ዝስማ ጀሃነም
እንታይ ኣእተወኩም ኢሎም
ነቶም ወንጀለኛታት ይሓትዎም:
(43-47)ካብቶም ንኣላህ ዝሰግዱ
ኣይነበርናን: ንመስኪን'ውን
ንዕንግል ኣይነበርናን: ምስቶም
ኣንጻር ነብይ ሙሓመድ ሓሶት
ዘላኽዑ'ውን ነላኽዕ ኔርና: ክሳዕ
ሞት እትመጻና'ውን ብመዓልቲ
ምጽኣተ ዓለም ንኽሕድ ኔርና
ኢሎም ይምልሱ:

48-ስለዚ ለመና ናይቶም መንጎኛ
ኮይኖም ዝልምኑ ኣይጠቕ
ሞምን እዩ: (ማለት መላኢካ
ይኹን ብጹኣን መንጎኛ
ኮይኖም እቶም ኣብ ጀሃነም
ዘለዉ በደለኛታት ንኽወጹ
ንኣላህ ክልምኑ እንክለዉ
ኣመንቲ በዚ ለመና'ዚ ይጥቀሙ
እዮም: እዞም ኣብዘን ዝሓለፋ
እያታት ዝተጠቕሱ ከሓድቲ ግ
ን ኣይጥቀሙን እዮም):
49-እንታይ ኮይኖም እዮም ነዚ
መዘኻኸሪ (ምዕዶ) ዝሓዘለ
ቁርኣን ዝነጽጉን ዘይቕበሉን:
(50-51)ልክዕ ከም ካብ ሃዳናይ
ወይ ካብ ኣንብሳ ሰንቢደን
ዝነፈጻ ኣእዱግ በረኻ ይመስሉ:

كُلُّ نَفۡسِۭ بِمَا كَسَبَتۡ رَهِينَةٌ ﴿٣٨﴾

إِلَّآ أَصۡحَٰبَ ٱلۡيَمِينِ ﴿٣٩﴾

فِي جَنَّٰتٖ يَتَسَآءَلُونَ ﴿٤٠﴾ عَنِ ٱلۡمُجۡرِمِينَ ﴿٤١﴾

مَا سَلَكَكُمۡ فِي سَقَرَ ﴿٤٢﴾

قَالُواْ لَمۡ نَكُ مِنَ ٱلۡمُصَلِّينَ ﴿٤٣﴾

وَلَمۡ نَكُ نُطۡعِمُ ٱلۡمِسۡكِينَ ﴿٤٤﴾ وَكُنَّا
نَخُوضُ مَعَ ٱلۡخَآئِضِينَ ﴿٤٥﴾ وَكُنَّا نُكَذِّبُ
بِيَوۡمِ ٱلدِّينِ ﴿٤٦﴾ حَتَّىٰٓ أَتَىٰنَا ٱلۡيَقِينُ ﴿٤٧﴾

فَمَا تَنفَعُهُمۡ شَفَٰعَةُ ٱلشَّٰفِعِينَ ﴿٤٨﴾

فَمَا لَهُمۡ عَنِ ٱلتَّذۡكِرَةِ مُعۡرِضِينَ ﴿٤٩﴾

كَأَنَّهُمۡ حُمُرٞ مُّسۡتَنفِرَةٞ ﴿٥٠﴾ فَرَّتۡ مِن
قَسۡوَرَةِۭ ﴿٥١﴾

52-ነፍሲ ወከፍ ካብኣቶም እኮ "ሙሓመድ ናይ ብሓቂ ልኡኽ ጎይታ እዩ፣ እስልምና ድማ እቲ ቅኑዕ ሃይማኖት እዩ" ዝብል ጽሑፋት ብኣላህ ክዝርጋሓሉ እዩ ዝደሊ ዘሎ:

53-ኣይፋሉምን: እዚኣቶም እኮ ስቓይ ኣኼራ (ምጽኣተ ዓለም) ዘይፈርሁ እዮም:

54-ኣይፋሉምን ብርግጽ ቁርኣን እኮ መዘኻኸሪ (ምዕዶ) እዩ:

55-ስለዚ በዓል ድልየት በዚ ቁርኣን'ዚ ይዘኻኸር (ይመዓድ):

56-ኣላህ እንተዘይደለየሎም'ውን ኣይዘኻኸሩን (ምዕዶ ኣይቅበሉን) እዮም: ኣላህ እቲ እንኮ ትእዛዛቱ ንኽይጥሓስን ክፍራህ ዝግባእ እቲ ሓደ በዓል ምሕረትን እዩ።

بَلْ يُرِيدُ كُلُّ ٱمْرِيٍٕ مِّنْهُمْ أَن يُؤْتَىٰ صُحُفًا مُّنَشَّرَةً ﴿٥٢﴾

كَلَّا ۖ بَل لَّا يَخَافُونَ ٱلْآخِرَةَ ﴿٥٣﴾

كَلَّآ إِنَّهُۥ تَذْكِرَةٌ ﴿٥٤﴾

فَمَن شَآءَ ذَكَرَهُۥ ﴿٥٥﴾

وَمَا يَذْكُرُونَ إِلَّآ أَن يَشَآءَ ٱللَّهُ ۚ هُوَ أَهْلُ ٱلتَّقْوَىٰ وَأَهْلُ ٱلْمَغْفِرَةِ ﴿٥٦﴾

## سورة القيامة

## ሱረቱል'ቂያማህ (እታ ምጽኣተ ዓለም)

ብስም ኣላህ እቲ ፍጹም ርህሩህ እቲ ኣዝዩ ራህራሂ

1-ብታ መዓልቲ ቅያማ(ምጽኣት) እምሕል

2-ብታ ንዝእ ርእሳ እትወቅስ ነፍሲ እውን እምሕል: (ማለት ነፍሲ ሙእሚን ኩሉ ግዜ ብኻ እከይ ኣይገበርኩ ብኻ ሰናይ ግ ብሪ ኣብዛሕኩ እናበለት ትጠዓስን ንርእሳ ትወቅስን: ክምኡ'ውን ኣብ መዓልቲ ምጽኣተ ዓለም ነፍሲ ካሕዳን ብዝሕለፈቶ ዕድል ተጣዒሳ ንርእሳ ትወቅስ):

3-እዚ ካሕዳን ወዲሰብ'ሲ ንሕና ኣዕጽምቱ ብድሕሪ ምብላዩ ዘይንእክቦ መሲልዎ ድዩ?

بِسْمِ ٱللَّهِ ٱلرَّحْمَٰنِ ٱلرَّحِيمِ

لَآ أُقْسِمُ بِيَوْمِ ٱلْقِيَٰمَةِ ﴿١﴾

وَلَآ أُقْسِمُ بِٱلنَّفْسِ ٱللَّوَّامَةِ ﴿٢﴾

أَيَحْسَبُ ٱلْإِنسَٰنُ أَلَّن نَّجْمَعَ عِظَامَهُۥ ﴿٣﴾

بَلَىٰ قَـٰدِرِينَ عَلَىٰٓ أَن نُّسَوِّيَ بَنَانَهُۥ ﴿٤﴾

4-ኣይምሰሎ: ንሕና ኣይኮነን'ዶ ኣዕጽምቱ ምእካብ ካብኡ ንላዕሊ ኣጻብዕቱ ነንሕድሕደን ከምዝሳገባ ክንገብሮ ከኣልቲ ኢና: (ወይ ነፍሲወከፍ ወዲሰብ ምስ ካልእት ዘይመሳሰል ናይ ኣጻብዕቲ ምልክት ስለዘለዎ ኣላህ ነዚ ደቂቕ ፍልልያት ከይተረፈ ከመዓራርዮ ከኣሊ እዩ):

بَلْ يُرِيدُ ٱلْإِنسَـٰنُ لِيَفْجُرَ أَمَامَهُۥ ﴿٥﴾

5-ወዲሰብ ነዚ ዘይፈልጥ ኣይኮነን ግን ኣብተን ኣብ ቅድሚኡ ዘለዋ መዓልታት ከምድላዩ ክዕንድርን በደላት ክፍጽምን ስለዝደለየ እዩ:

يَسْـَٔلُ أَيَّانَ يَوْمُ ٱلْقِيَـٰمَةِ ﴿٦﴾

6-መዓልቲ ቅያማ (ምጽኣተ ዓለም) መዓስ እያ? ኢሉ ናይ ለግጺ ሕቶ ይሓትት:

فَإِذَا بَرِقَ ٱلْبَصَرُ ﴿٧﴾

7-ኣዒንቲ ጎልሒጠን ምስ ፈዘዛ:

وَخَسَفَ ٱلْقَمَرُ ﴿٨﴾

8-ወርሒ'ውን ምስ ተኸወለት (ብርሃና ምስ ጠፍአ):

وَجُمِعَ ٱلشَّمْسُ وَٱلْقَمَرُ ﴿٩﴾

9-ጸሓይን ወርሕን'ውን ብሓደ ተኣኪበን ብርሃነን ምስ ጠፍአ: (ወይ'ውን ኣላህ ንኽልቲኣን ኣኪቡ ኣብ እሳት ይድርብየን)

يَقُولُ ٱلْإِنسَـٰنُ يَوْمَئِذٍ أَيْنَ ٱلْمَفَرُّ ﴿١٠﴾

10-ሽዕኡ ወዲሰብ "ካብ ጎይታ'ሞ ናበይ እዩ ክህደም" ይብል:

كَلَّا لَا وَزَرَ ﴿١١﴾

11-ኣይፋሉን: መሕብእስ የለን:

إِلَىٰ رَبِّكَ يَوْمَئِذٍ ٱلْمُسْتَقَرُّ ﴿١٢﴾

12-ሽዕኡ ናብ ጎይታኻ ጥራይ እዩ እቲ መዕረፍን መዓልቦ ፍጡራትን:

يُنَبَّؤُا۟ ٱلْإِنسَـٰنُ يَوْمَئِذٍۭ بِمَا قَدَّمَ وَأَخَّرَ ﴿١٣﴾

13-ሽዕኡ ወዲሰብ እቲ ቅድሚ ሞቱ ዘሕለፎ ሰናይ ይኹን እከይ ተግባራቱ ይንገሮ: ከምኡ'ውን እቲ ብድሕሪ ሞቱ ዝተረፎ (ሰብ ዝኸተሎ ተግባራት) ሰናይ ይኹን እከይ ይንገሮ:

بَلِ ٱلْإِنسَـٰنُ عَلَىٰ نَفْسِهِۦ بَصِيرَةٌ ﴿١٤﴾

14-ወዲሰብ ካብ ነፍሱ ንነፍሱ ዝምስክሩን ዝቆጻጸሩን ኣካላት ኣለውዎ (ማለት ቆርበቱ፣ ኣእዳዉ፣ ኣእጋሩ....ኣብ መዓልቲ ቅያማ ኣንጻሩ ክምስክራ እየን)

15-ወላ'ውን ምስምሳት ኣምጺኡ ክካታዕ ይፈትን ደኣ'ምበር: በዞም መሰኻኽር ተረቲዑ ቃሉ ተቐባልነት ኣይክረክብን እዩ:

وَلَوۡ أَلۡقَىٰ مَعَاذِيرَهُۥ ﴿١٥﴾

16-ኦ ሙሓመድ ጂብሪል ቁርኣን ከመሓላልፈልካ እንከሎ ተሃዊኽካ ምስኡ መልሓስካ ኣይተንቀሳቕስ:[37]

لَا تُحَرِّكۡ بِهِۦ لِسَانَكَ لِتَعۡجَلَ بِهِۦٓ ﴿١٦﴾

17-ብርግጽ ንሕና ኣብ ልብኻ ክነስፍሮን ብቕኑዕ ኣናብባ እውን ከም እተንብቦን (ከምእተቐርኦን) ክንገብሮ ኢና:

إِنَّ عَلَيۡنَا جَمۡعَهُۥ وَقُرۡءَانَهُۥ ﴿١٧﴾

18-እንተደኣ ብጂብሪል عليه السلام ኣመሓላሊፍና ኣንቢብናልካ ድማ ነቲ ኣቀራርኣ ስማዕ ተኸታተል:

فَإِذَا قَرَأۡنَٰهُ فَٱتَّبِعۡ قُرۡءَانَهُۥ ﴿١٨﴾

19-ብድሕሪኡ'ውን ንሕና ኢና እነብርሆን እንገልጾን:

ثُمَّ إِنَّ عَلَيۡنَا بَيَانَهُۥ ﴿١٩﴾

20-ኣይፋልኩምን ባሮተይ ንስኹም እኮ እዛ ቐረባ ኣዱንያ ኢኹም እትፈትዉ: (ስለዚ ኣብኣ ዘደስተኩም ተግ ባራት ትፍጽሙ:)

كَلَّا بَلۡ تُحِبُّونَ ٱلۡعَاجِلَةَ ﴿٢٠﴾

21-ንኣኼራ ድማ ሸለል ኢልኩም ንዓኣ ዝኾነኩም ሰናይ ተግ ባራት ትገድፉ:

وَتَذَرُونَ ٱلۡأٓخِرَةَ ﴿٢١﴾

22-ሽዑ ኣብ መዓልቲ ቅያማ (ምጽኣት) ገለ ገጻት ክበርህን ክምልክዕን እዩ:

وُجُوهٞ يَوۡمَئِذٖ نَّاضِرَةٌ ﴿٢٢﴾

23-እዚ ገጻት'ዚ ንጎይታኡ ክርኢ እዩ:

إِلَىٰ رَبِّهَا نَاظِرَةٞ ﴿٢٣﴾

24-ሽዑ ኣብ መዓልቲ ቅያማ ገለ ገጻት'ውን ክጽልምትን ክጥቅርን ክጽወግን እዩ:

وَوُجُوهٞ يَوۡمَئِذِۭ بَاسِرَةٞ ﴿٢٤﴾

25-ዓቢ መዓት ከምዝወርዶም ድማ ይኣምኑ:

تَظُنُّ أَن يُفۡعَلَ بِهَا فَاقِرَةٞ ﴿٢٥﴾

26-ኣይፋሎምን እዞም ከሓድቲ: ሩሕ ወዲሰብ ኣብ ሓላቕምቲ ምስ በጸሐት:

كَلَّآ إِذَا بَلَغَتِ ٱلتَّرَاقِيَ ﴿٢٦﴾

---

37 ነብይና ሙሓመድ ﷺ እቲ ኣላህ ዘውርዶ ዝነበረ ቁርኣን ካብ ጂብሪል عليه السلام ክቕበልዎ እንከለዉ ነቲ ዝወሃቦም ዘሎ ቃላት ንኸይርስዕዎ ብማለት ጌና ጂብሪል ከይወደአ እንከሎ ነብይና ሙሓመድ ﷺ ብታህዋኽ መልሓሶም የንቀሳቕሱ ነይሮም: ኣብ መጻኢ ከምዚ ንኸይገብሩ ድማ በዛ እያ እላህ ክልኪልዎም:

27-መን ኣሎ ፈዋሲ ካብ ሞት ኣድሓኒ'ውን ምስ ተባህለ (ማለት እቶም ነዚ ትንፋሱ ክትሓልፍ ቀሪባ ዘላ ክሪኡ ዝመጹ ክምዚ ይብሉ)

وَقِيلَ مَنۡۜ رَاقٖ ﴿٢٧﴾

28-እቲ ሩሑ ኣብ ሓላቕምቲ በጺሓ ዘላ ካብ ኣዱንያ ዝፈላ ለየላ ሰዓት ክምዝኣኸለት'ውን ይኣምን ይረጋገጽ:

وَظَنَّ أَنَّهُ ٱلۡفِرَاقُ ﴿٢٨﴾

29-እታ ሓንቲ እግሩ ምስታ ካልእይቲ እግሩ ተጠዋወየት: (ወይ'ውን እተን ክልተ ጭንቂ: ጭንቂ ኣዱንያን፣ ጭንቂ ኣኼራን ብሓደ ተጠሚረን ኣብታ እዋን ሞት ይርከባ):

وَٱلۡتَفَّتِ ٱلسَّاقُ بِٱلسَّاقِ ﴿٢٩﴾

30-ሽዑ ኲሉ ትንፋስ (ሩሕ) ናብ ጎይታኻ ተምርሕ:

إِلَىٰ رَبِّكَ يَوۡمَئِذٍ ٱلۡمَسَاقُ ﴿٣٠﴾

31-እቲ ካሕዳን ብኑብይ ሙሓመድን ብቁርኣንን ኣይኣመነን ንኣላህ'ውን ኣይሰገደን:

فَلَا صَدَّقَ وَلَا صَلَّىٰ ﴿٣١﴾

32-ግን ብኣንጻሩ ንልኡኽን ንመልእኽቲ ኣላህን ነጺጉ ሕቕኡ ሂቡ ኣድሓርሓረ:

وَلَٰكِن كَذَّبَ وَتَوَلَّىٰ ﴿٣٢﴾

33-ብድሕሪኡ ናብ ስድራ ቤቱ ብትዕቢት ተወጢሩ ከደ:[38]

ثُمَّ ذَهَبَ إِلَىٰٓ أَهۡلِهِۦ يَتَمَطَّىٰٓ ﴿٣٣﴾

34-ትሕሸካ ትሕሸካ (ወይልኻ ወይልኻ)

أَوۡلَىٰ لَكَ فَأَوۡلَىٰ ﴿٣٤﴾

35-እንደገና'ውን ትሕሸካ ትሕሸካ ኣታ ከሓዲ:

ثُمَّ أَوۡلَىٰ لَكَ فَأَوۡلَىٰٓ ﴿٣٥﴾

36-ወዲሰብሲ ዕሽሽ ተባሂሉ ዝግ ደፍ ይመስሎዶ? (ማለት ኣላህ ንወዲሰብ ብትእዛዛቱ ቀይዱ ንዘብደለ ከይቀጽዐን ንዘጸበቐ ጻማኡ ከይሃበን ሸለል ኣይብልን እዩ)

أَيَحۡسَبُ ٱلۡإِنسَٰنُ أَن يُتۡرَكَ سُدًى ﴿٣٦﴾

37-እዚ ወዲሰብ'ሲ ካብ ፈሳሲ ዘርኢ ተባዕታይ እተተፍአ ንጣብ (ኑጥፋ) ዶ ኣይነበረን?

أَلَمۡ يَكُ نُطۡفَةٗ مِّن مَّنِيّٖ يُمۡنَىٰ ﴿٣٧﴾

38-ብድሕሪኡ'ውን ርጉእ ደም (ዓለቓ) ነይሩ በብመድረኹ ምሉእ ወዲሰብ ገይሩ ኸኣ ኣላህ ፈጢርዎ:

ثُمَّ كَانَ عَلَقَةٗ فَخَلَقَ فَسَوَّىٰ ﴿٣٨﴾

---

38-እዚ ተግባር'ዚ ኣቡ ጃህል ዝገበሮ እዩ:

فَجَعَلَ مِنْهُ ٱلزَّوْجَيْنِ ٱلذَّكَرَ وَٱلْأُنثَىٰٓ ﴿٣٩﴾

39-ካብቲ ፈሳሲ (ዘርኢ ተባዕታይ) ከአ ኣላህ ክልተ ዓይነት ጾታ ተባዕታይን ኣንስተይትን ገበረ:

أَلَيْسَ ذَٰلِكَ بِقَٰدِرٍ عَلَىٰٓ أَن يُحْـِۧىَ ٱلْمَوْتَىٰ ﴿٤٠﴾

40-እዚ ከምዚ ገይሩ ዝፈጠረ ጎይታስ እንደገና ኑቶም ምዉታት ከተንስእ ኣይክእልን ዶ? (ማለት እዚ ከምዚ ዓይነት ክእለት ኣፈጣጥራ ዘለዎ ኑቲ ብህየቱ ዝነበረ ካብ ሞት ከተንስእ ይኽእል እዩ ንሱ ድማ ይቐልል):

## سورة الإنسان
## ሱረቱል'ኢ.ንሳን (እቲ ወድሰብ)

بِسْمِ ٱللَّهِ ٱلرَّحْمَٰنِ ٱلرَّحِيمِ

ብስም ኣላህ እቲ ፍጹም ርህሩህ
እቲ ኣዝዩ ራህራሂ

هَلْ أَتَىٰ عَلَى ٱلْإِنسَٰنِ حِينٌ مِّنَ ٱلدَّهْرِ لَمْ يَكُن شَيْـًٔا مَّذْكُورًا ﴿١﴾

1-ብርግጽ[39] ኣደም(عليه السلام)ሩሕ ከይተፈጠረሉ እንከሎ ንነዊሕ ዓመታት ወዲሰብ ይፍለጥን ይጥቀስን ኣይነበረን:

إِنَّا خَلَقْنَا ٱلْإِنسَٰنَ مِن نُّطْفَةٍ أَمْشَاجٍ نَّبْتَلِيهِ فَجَعَلْنَٰهُ سَمِيعًۢا بَصِيرًا ﴿٢﴾

2-ብርግጽ ንሕና ንወዲሰብ ካብ ናይ ተባዕታይን ኣንስተይን እተሓዋወሰ ንጣብ (ኑጥፋ ዘርኢ ሰብ) ብትእዛዛትና ንኽንፈትኖ ስለ ዝፈጠርናዮ ሰማዕን ራእይን ገበርናዮ:

إِنَّا هَدَيْنَٰهُ ٱلسَّبِيلَ إِمَّا شَاكِرًا وَإِمَّا كَفُورًا ﴿٣﴾

3-ብርግጽ ንሕና ኑቲ ኣሚኑ ዘመስግን ይኹን ወይ ኑቲ ጠሊሙ ዝኽሕድ መገዲ ሓቂ ሓቢርናዮን ኣፍሊጥናዮን ኢና:

إِنَّآ أَعْتَدْنَا لِلْكَٰفِرِينَ سَلَٰسِلَا۟ وَأَغْلَٰلًا وَسَعِيرًا ﴿٤﴾

4-ብርግጽ ኑቶም ከሓድቲ ሰንሰለታትን ኢዶም ምስ ክሳዶም ዝጥመሩሉ መቑሕን ኣዝዩ ተባራዒ እሳትን ኣዳሊናሎም ኣለና:

39-ኣብዚ ቦታ'ዚ (هل) ብ(قد) ትትርጎም:

5-ብርግጽ እቶም ንኣላህ እተማእዘዙ ብጹኣን (ኣብራር) ኣብ ጀና ምስ ካፉር (ስም ቅዱይ ጨና) እተሓዋወሰ መስተ ይሰትዩ:
6-እዛ ኣብ ጀና ባሮት ኣላህ መስተ ዝሰትዩላ ዓይኒ: ኣብ ዝደለይዎ ቦታ ከፈልፍልዋን ከውሕዙዋን ይኽእሉ:

7-እዞም ምእዙዛት ባሮት ኣላህ ኣብ ኣዱንያ መብጽዓኦም ይሕልዉ፣ ካብቲ እከዩ ንዙሕን ዝርጉሕን ዝኾነ መዓልቲ ቅያማ'ውን ይፈርሑ:
8-ኑቲ መግቢ'ውን እናፈተውዎን[40] እና ደለዩዎን እንከለዉ ነፍሶም ገዲፎም ንመሳኪንን ንዘኽታማትን ንእሱራትን ይምግብዎ:

9-ንሕና እንምግበኩም ዘለና ድማ ሊላህ ኢልና: ኣላህ ጸማና ክፈድየና እንተዘይኮይኑ ካባኹም እንደልዮ ሞሳን ምስጋናን የለን ይብልዎም:
10-ብርግጽ ንሕና ኣብቲ ገጻት ዝጽወገሉ ጽንኩር መዓልቲ ገጽና ከይጽወግ ካብ ኣላህ ንፈርህ ኢና ይብሉ:

11-ስለዚ ኣላህ ካብ እከይ'ቲ መዓልቲ ቅያማ (ምጽኣት) ተኸላኺሉ ብርሃን ገጽን ሓጎስን ደስታን ይህቦም:

12-ከምኡ'ውን ብሰንኪ ትዕግስቶም ጀናን ሃሪ ክዳንን ከሓሶም:
13-ኣብ ጀና ኣብ ክቡር ዓራት ተተርኢሶም ዋዒ ጸሓይ ይኹን ቁሪ ኣሳሒታ ኣይሪኡን እዮም:

14-ከምኡ'ውን ጽላላ (ጽላል ገረባት ጀና) ይቐርበሎም፣ ፍርያታ ንኽቕንጥቡ እውን ኣዝዩ ይቐለሎም: (ማለት

إِنَّ ٱلْأَبْرَارَ يَشْرَبُونَ مِن كَأْسٍ
كَانَ مِزَاجُهَا كَافُورًا ﴿٥﴾
عَيْنًا يَشْرَبُ بِهَا عِبَادُ ٱللَّهِ يُفَجِّرُونَهَا
تَفْجِيرًا ﴿٦﴾
يُوفُونَ بِٱلنَّذْرِ وَيَخَافُونَ يَوْمًا كَانَ
شَرُّهُۥ مُسْتَطِيرًا ﴿٧﴾
وَيُطْعِمُونَ ٱلطَّعَامَ عَلَىٰ حُبِّهِۦ
مِسْكِينًا وَيَتِيمًا وَأَسِيرًا ﴿٨﴾
إِنَّمَا نُطْعِمُكُمْ لِوَجْهِ ٱللَّهِ لَا نُرِيدُ
مِنكُمْ جَزَآءً وَلَا شُكُورًا ﴿٩﴾
إِنَّا نَخَافُ مِن رَّبِّنَا يَوْمًا عَبُوسًا
قَمْطَرِيرًا ﴿١٠﴾
فَوَقَىٰهُمُ ٱللَّهُ شَرَّ ذَٰلِكَ ٱلْيَوْمِ وَلَقَّىٰهُمْ
نَضْرَةً وَسُرُورًا ﴿١١﴾
وَجَزَىٰهُم بِمَا صَبَرُوا۟ جَنَّةً وَحَرِيرًا ﴿١٢﴾
مُّتَّكِـِٔينَ فِيهَا عَلَى ٱلْأَرَآئِكِ ۖ لَا يَرَوْنَ
فِيهَا شَمْسًا وَلَا زَمْهَرِيرًا ﴿١٣﴾
وَدَانِيَةً عَلَيْهِمْ ظِلَٰلُهَا وَذُلِّلَتْ قُطُوفُهَا

---

40 -ወይ ንፍቶት ኣላህ ኢሎም ይምግብዎም:

ብደዎም፣ ብኾፎም፣ ብጎቦ ኮይኖም ነቲ ፍርያት የርክብዎ:

15-ከምኡ'ውን እቶም ኣገልገልቲ ኑቶም ኣብ ጀና ዘለዉ ብኣቕሓታት ብሩርን ብኩባያ ታት ጥርሙዝን ይዞሩዎም:

16-እዚ ልሙጽ ጥርሙዝ ካብ ብሩር እተሰርሐ ውሽጡ ብደገ ዝረአ ኮይኑ እቶም ኣገልገልቲ ድማ ከየብዝሑ ከይነከዩ ከምቲ ድልየት ሰብ ጀና ዓቒኖም የቕርቡ:

17-ከምኡ'ውን ብሕዋስ መስተን ዝንጅብልን እተመልአ ብርጭቆ ይሰትዩ

18-ካብታ ኣብ ጀና ዘላ ሰልሰቢል እትስመ ዓይኒ ማይ:

19-ከምኡ'ውን ዘልኣለም ዘይኣርጉ ኮተቴ (ንእሽቱ ኣወዳት) እናዞሩ የገልግልዎም: እዞም ኣወዳት ክትሪኦም እንክሎኻ ዛሕ ዝበለ ሉል ይመስሉኻ:

20-ኣብ ጀና ምስ እትጥምት'ውን ክግለጽ ዘይከኣል ጸጋን ዓቢ ንግስነትን ትርኢ:

21-ቀጠልያ ረቂቅ ሃርን ርዕዝዊ ሃርን ይኸደኑ፣ ብብሩር እተሰርሐ ኣምስተኛ ይስለሙ፣ ካብቲ ንጹህ መስተ'ውን ጎይታኦም የስትዮም:

22-ብርግጽ እዚ ኹሉ እተጠቕሰ ሽሻያት ጻማኹም እዩ: ከምኡ'ውን ኹሉ ጻዕርኹም'ውን ምስጉን ነይሩ ይብሃሉ:

23-ብርግጽ ንሕና ኢና -ኦ መሓመድ- እዚ ቁርኣን በብቑሩብ ዘውረድናልካ:

تَذْلِيلًا ﴿١٤﴾

وَيُطَافُ عَلَيْهِم بِـَٔانِيَةٍ مِّن فِضَّةٍ وَأَكْوَابٍ كَانَتْ قَوَارِيرَا۠ ﴿١٥﴾

قَوَارِيرَا۟ مِن فِضَّةٍ قَدَّرُوهَا تَقْدِيرًا ﴿١٦﴾

وَيُسْقَوْنَ فِيهَا كَأْسًا كَانَ مِزَاجُهَا زَنجَبِيلًا ﴿١٧﴾

عَيْنًا فِيهَا تُسَمَّىٰ سَلْسَبِيلًا ﴿١٨﴾

۞ وَيَطُوفُ عَلَيْهِمْ وِلْدَٰنٌ مُّخَلَّدُونَ إِذَا رَأَيْتَهُمْ حَسِبْتَهُمْ لُؤْلُؤًا مَّنثُورًا ﴿١٩﴾

وَإِذَا رَأَيْتَ ثَمَّ رَأَيْتَ نَعِيمًا وَمُلْكًا كَبِيرًا ﴿٢٠﴾

عَـٰلِيَهُمْ ثِيَابُ سُندُسٍ خُضْرٌ وَإِسْتَبْرَقٌ وَحُلُّوٓا۟ أَسَاوِرَ مِن فِضَّةٍ وَسَقَىٰهُمْ رَبُّهُمْ شَرَابًا طَهُورًا ﴿٢١﴾

إِنَّ هَـٰذَا كَانَ لَكُمْ جَزَآءً وَكَانَ سَعْيُكُم مَّشْكُورًا ﴿٢٢﴾

إِنَّا نَحْنُ نَزَّلْنَا عَلَيْكَ ٱلْقُرْءَانَ تَنزِيلًا ﴿٢٣﴾

24-ስለዚ ኣላህ ዝወሰኖ ጽሕፍቶ ብትዕግስቲ ተቐበሎ፡[41] ካብ ህዝቢ መካ ንዘንበኛኦም (ሓጥያተኛ) ይኹን ንኹሓዲኦም ኣይትማእዘዝ፡

فَاصْبِرْ لِحُكْمِ رَبِّكَ وَلَا تُطِعْ مِنْهُمْ آثِمًا أَوْ كَفُورًا ﴿٢٤﴾

25-ንስም ጎይታኻ'ውን ኣጋ ንግሆን ኣጋ ምሸትን ዘክር፡ (ማለት ኣሱብሕን ዙህርን ዓስርን ስገድ)

وَاذْكُرِ اسْمَ رَبِّكَ بُكْرَةً وَأَصِيلًا ﴿٢٥﴾

26-ለይቲ'ውን ስገደሉ (ማለት መቕረብን ኣልዒሻን) ኣንዊሕካ ኸኣ ብለይቲ ሰብሓዮ (ማለት ተሃጁድ-ለይታዊ ሰላት- ንነዊሕ ሰዓታት ለይቲ ስገድ)[42]

وَمِنَ اللَّيْلِ فَاسْجُدْ لَهُ وَسَبِّحْهُ لَيْلًا طَوِيلًا ﴿٢٦﴾

27-ብርግጽ እቶም ከሓድቲ ነዛ ቀረባ ዘላ ኣዱንያ ይፈትዉ፤ ነቲ ከቢድ መዓልቲ ምጽኣተ ዓለም ድማ ብዝባኖም ይጥንጥኑ (ማለት ኩሉ ተግባራቶም ምስ ጊዜኣዊ ዓለማዊ ረብሓ ዝተኣሳሰረ ደኣ'ምበር ምስ ኣኼራዊ ረብሓ ዝራኸብ ተግባራት ኣይገብሩን እዮም)፡

إِنَّ هَٰؤُلَاءِ يُحِبُّونَ الْعَاجِلَةَ وَيَذَرُونَ وَرَاءَهُمْ يَوْمًا ثَقِيلًا ﴿٢٧﴾

28-ንሕና ፈጢርናዮም ንኣፈጣጥራኦም እውን ቀጥ ኣቢልናዮ፡ እንተደለና'ውን ነዞም ፍጡራት ኣህሊቕና ብኻልኦት ንዐኦም ዝመስሉ ግን ሰናይ ዝገብሩ ፍጡራት ምተካእናዮም፡

نَحْنُ خَلَقْنَاهُمْ وَشَدَدْنَا أَسْرَهُمْ ۖ وَإِذَا شِئْنَا بَدَّلْنَا أَمْثَالَهُمْ تَبْدِيلًا ﴿٢٨﴾

29-ብርግጽ እዛ ሱራ'ዚኣ መዘኻኸሪት እያ፡ ስለዚ በዓል ድልየት ናብ ጎይታኡ ዘብጽሕ መገዲ ይሕዝ፡

إِنَّ هَٰذِهِ تَذْكِرَةٌ ۖ فَمَنْ شَاءَ اتَّخَذَ إِلَىٰ رَبِّهِ سَبِيلًا ﴿٢٩﴾

30-ግን እንተደኣ መገዲ ክትሕዙ ድልየት ኣላህ ዘይኮነ ናትኩም ድልየት ንበይኑ እኹል ኣይኮነን፡ ብርግጽ ኣላህ ኣዝዩ ፈላጥን ፍጹም ጥበበኛን እዩ፡

وَمَا تَشَاءُونَ إِلَّا أَنْ يَشَاءَ اللَّهُ ۚ إِنَّ اللَّهَ كَانَ عَلِيمًا حَكِيمًا ﴿٣٠﴾

31-ንዝደለዮ ኣብ ጸጋኡ (ኣብ ጀና) የእትዎ፡ ነቶም

يُدْخِلُ مَنْ يَشَاءُ فِي رَحْمَتِهِ

---

41 -ማለት ኣላህ ንዓኻ -ኦ መሓመድ- ልኡኽ ብምግባሩ፤ ዓወት ብምድንጓዩ፤ ወዘተ.... ኹሉ ብትዕግስቲ ተቐበሎ፡

42 -እዚ ነዊሕ ሰዓታት ለይቲ ምስጋድ ኣብ መጀመርያ እስልምና ግዴታ ነይሩ ሱራ ቁ.73 ተወከስ፡

وَٱلظَّٰلِمِينَ أَعَدَّ لَهُمْ عَذَابًا أَلِيمًۢا ﴿٣١﴾

ዓመጸኛታት (ሙሽሪኪንን ከሓድትን) ድማ ኣዝዩ ዘቖንዙ ስቓይ ኣዳልዩሎም ኣሎ።

## سورة المرسلات
## ሱረቱል'ሙርሰላት(እቶም ተለኣኣኽቲ)

بِسْمِ ٱللَّهِ ٱلرَّحْمَٰنِ ٱلرَّحِيمِ

ብስም ኣላህ እቲ ፍጹም ርህሩህ እቲ ኣዝዩ ራህራሂ

وَٱلْمُرْسَلَٰتِ عُرْفًا ﴿١﴾

1-ብቶም ትእዛዛት ኣላህ ኣኽቢሮም ዝለኣኣኹ መላኢኻታት እምሕል፡ (ወይ ብቲ ኣኪታቲሉ ዝለኣኽ ንፋስ እምሕል)፡

فَٱلْعَٰصِفَٰتِ عَصْفًا ﴿٢﴾

2-ብቶም ንንፋስ ዘናፍሱ መላኢኻታትእውን እምሕል (ወይ ብቲ ብርቱዕ ንፋስ'ውን እምሕል)፡

وَٱلنَّٰشِرَٰتِ نَشْرًا ﴿٣﴾

3-ብቶም ንመጻሕፍቲ ወይ ደመና ዝዝርግሑ መላኢኻታት'ውን እምሕል፡ (ወይ ብቲ ንደማናን ዝናምን ዝዝርግሕ ንፋስ እምሕል)፡

فَٱلْفَٰرِقَٰتِ فَرْقًا ﴿٤﴾

4-ብቶም ሓቅን ሓሶትን ዝፈላሊ ሒዞም ዝመጹ መላኢኻታት'ውን እምሕል፡ (ወይ ብቲ ሓቅን ሓሶትን ዝፈላሊ ቁርኣን እምሕል፡ ወይ ብቲ ንደመና ዝበታትን ንፋስ እምሕል)፡

فَٱلْمُلْقِيَٰتِ ذِكْرًا ﴿٥﴾ عُذْرًا أَوْ نُذْرًا ﴿٦﴾

(5-6)ብቶም ናብ ነብይታት ኣጠንቃቕን ነጻጊ ምኽኒትን ራእይ (ዋሕይ) ዘምጽኡ መላኢኻታት እምሕል፡ (ማለት እቲ መላኢኻታት ካብ ኣላህ ናብ ነብይታት ዘመሓላልፍዎ ራእይ (ዋሕይ) ካብ ስቓይ ዘጠንቅቅን ጽባሕ ድማ ኣብ ቅድሚ ኣላህ ዝመጸኒ መልእኽቲ የብለይን ኢልካ ንኽይተመኽንን ዝወረደ እዩ)፡

إِنَّمَا تُوعَدُونَ لَوَٰقِعٌ ﴿٧﴾

7-ብርግጽ እቲ እትወሃብዎ ዘለኹም ውዕል ክዉን እዩ:

فَإِذَا ٱلنُّجُومُ طُمِسَتْ ﴿٨﴾

8-ከዋኽብቲ ብርሃኖም ምስ ጠፍአ:

وَإِذَا ٱلسَّمَآءُ فُرِجَتْ ﴿٩﴾

9-ሰማይ'ውን ምስ ተጨደደት:

وَإِذَا ٱلْجِبَالُ نُسِفَتْ ﴿١٠﴾

10-ኣኽራናት'ውን ካብ ቦትኡ ምስ ተበንቈረ:

وَإِذَا ٱلرُّسُلُ أُقِّتَتْ ﴿١١﴾

11-ልኡኻት እላህ'ውን ንህዝቦም ንኽምስክሩ መዓልቲ ምስ ተወሰነሎም:

لِأَىِّ يَوْمٍ أُجِّلَتْ ﴿١٢﴾

12-ናብ ኣየናይ መዓልቲ እያ ተመሓላሊፉ እዛ ልኡኻት ኣላህ ንህዝቦም ዝምስክሩላ ቈጸራ? (ማለት ደቂሰብ ነዚ መዓልቲ'ዚ ከምዚ እናበሉ ይግረሙሉ):

لِيَوْمِ ٱلْفَصْلِ ﴿١٣﴾

13-ናብታ ኣላህ ንደቂሰብ ዝግልፈላ (ዝፈላልየላ) መዓልቲ ተመሓላሊፉ[43] (ማለት ኑቶም ኣመንትን ከሓድ ኦትን ነንበይናዎም ፈልዩ ንኣመንቲ ጀና የእትዎም: ንከሓድቲ ድማ ጀሃነም የእትዎም):

وَمَآ أَدْرَىٰكَ مَا يَوْمُ ٱلْفَصْلِ ﴿١٤﴾

14-እንታይከ ኣፍለጠካ እንታይነት መዓልቲ ምግላፍ: (እዚ ሕቶ ዕብየት ናይዛ መዓልቲ ዝሕብር እዩ):

وَيْلٌ يَوْمَئِذٍ لِّلْمُكَذِّبِينَ ﴿١٥﴾

15-ወይልኦም ሽዓ መዓልቲ እቶም ከሓድቲ:

أَلَمْ نُهْلِكِ ٱلْأَوَّلِينَ ﴿١٦﴾

16-ኑቶም ቅድሚ ሙሓመድﷺ ዝነበሩ ከሓድቲ ኣየህለቕናዮምን ዲና? (ማለት ኣህሊቕናዮም ኢና):

ثُمَّ نُتْبِعُهُمُ ٱلْآخِرِينَ ﴿١٧﴾

17-ኑቶም ብድሕሪኦም ዝመጽኡ ከሓድቲ'ውን ነዐኦም ከነኸትሎም ኢና: (ማለት ከምቲ ኑቶም ቀዳሞት ዘህለቕና ነዞም ዳሕረዎት'ውን ከነህልቖም ኢና):

---

43 እዛ ኣያ ነታ ቅድሜኣ ዘላ ኣያ- ደቂሰብ ተገሪሞም ዝሓተትዎ ሕቶ- እትምልስ ኢያ እያ:

18-ልክዕ ከምዚ ጌርና ኢና ነቶም ወንጀለኛታት (ከሓድቲ ሙሽሪኪን) ነሀልቖም:

كَذَٰلِكَ نَفۡعَلُ بِٱلۡمُجۡرِمِينَ ١٨

19-ወይልኦም ሽዓ መዓልቲ እቶም ከሓድቲ:

وَيۡلٞ يَوۡمَئِذٖ لِّلۡمُكَذِّبِينَ ١٩

20-ካብ ሕሱርን ቀሊልን ማይ ዶ ኣይኮናን ፈጢርናኩም: (ማለት ካብቲ ፈሳሲ ዘርኢ ወድሰብ ኢና ፈጢርናኩም):

أَلَمۡ نَخۡلُقكُّم مِّن مَّآءٖ مَّهِينٖ ٢٠

21-ነዚ ማይ ድማ ኣብ ኣማን ቦታ (ኣብ ማሕጸን) ኣንበርናዮ:

فَجَعَلۡنَٰهُ فِي قَرَارٖ مَّكِينٍ ٢١

22-ንውሱን መዓልቲ (ማለት ተጠኒሱ ክሳዕ እታ ዝውለደላ መዓልቲ):

إِلَىٰ قَدَرٖ مَّعۡلُومٖ ٢٢

23-ንሕና'ውን ኢና ቀየስቲ ኩሉንትትነታት'ዚ ውሉድ: ንሕና እቲ ሰናይን ብሉጽን ቀያሲ(ቀዳሪ) ኢና:

فَقَدَرۡنَا فَنِعۡمَ ٱلۡقَٰدِرُونَ ٢٣

24-ወይልኦም ሽዓ መዓልቲ እቶም ከሓድቲ:

وَيۡلٞ يَوۡمَئِذٖ لِّلۡمُكَذِّبِينَ ٢٤

(25-26)-እዛ ምድሪ ንሂየታውያንን ንምዉታንን ኣኪባ እትሓቁፍ ዶ ኣይገበርናያን ኢና? (ማለት ጌርናያ ኢና)

أَلَمۡ نَجۡعَلِ ٱلۡأَرۡضَ كِفَاتًا ٢٥ أَحۡيَآءٗ وَأَمۡوَٰتٗا ٢٦

27-ነዛ ምድሪ'ውን ነዋሕቲ ኣኽራናት ጌርናላ: ከምኡ'ውን ንዓኻትኩም ጥዑም ማይ ኣስተናኩም:

وَجَعَلۡنَا فِيهَا رَوَٰسِيَ شَٰمِخَٰتٖ
وَأَسۡقَيۡنَٰكُم مَّآءٗ فُرَاتٗا ٢٧

28-ወይልኦም ሽዓ መዓልቲ እቶም ከሓድቲ:

وَيۡلٞ يَوۡمَئِذٖ لِّلۡمُكَذِّبِينَ ٢٨

29-ናብቲ እትኽሕድዎ ዝነበርኩም ስቓይ ንቐሉ:

ٱنطَلِقُوٓاْ إِلَىٰ مَا كُنتُم بِهِۦ تُكَذِّبُونَ ٢٩

30-ናብቲ ሰለስተ ቃራና ዘለዎ ጽላል (ትኪ ጀሃነም) ንቐሉ ይበሃሉ:

ٱنطَلِقُوٓاْ إِلَىٰ ظِلّٖ ذِي ثَلَٰثِ شُعَبٖ ٣٠

31-እዚ ጽላል'ዚ ኣየጽልል: ካብ ሃልሃልታ እሳተ-ጀሃነም'ውን ኣየድሕንን እዩ:

لَّا ظَلِيلٖ وَلَا يُغۡنِي مِنَ ٱللَّهَبِ ٣١

إِنَّهَا تَرْمِى بِشَرَرٍ كَٱلْقَصْرِ ﴿٣٢﴾ كَأَنَّهُۥ جِمَٰلَتٌ صُفْرٌ ﴿٣٣﴾

(32-33)-ብርግጽ ጀሃነም ልክዕ ጸለምቲ[44] ኣግማል ዝመስል ከክንዲ ቐስር[45] ዝኸውን ቈልዒ ትድርቢ:

وَيْلٌ يَوْمَئِذٍ لِّلْمُكَذِّبِينَ ﴿٣٤﴾

34-ወይልኦም ሽዓ መዓልቲ እቶም ከሓድቲ:

هَٰذَا يَوْمُ لَا يَنطِقُونَ ﴿٣٥﴾

35-እዚ መዓልቲ'ዚ እቲ ዘይዛረቡሉ መዓልቲ እዩ: (ማለት ኣብ ገለ እዋናት ኣፎም ዝልጎመሉ እዋን ኣሎ):

وَلَا يُؤْذَنُ لَهُمْ فَيَعْتَذِرُونَ ﴿٣٦﴾

36-ንኽመኽንዩ እውን ኣይፍቀዶ ምን እዩ:

وَيْلٌ يَوْمَئِذٍ لِّلْمُكَذِّبِينَ ﴿٣٧﴾

37-ወይልኦም ሽዓ መዓልቲ እቶም ከሓድቲ:

هَٰذَا يَوْمُ ٱلْفَصْلِ ۖ جَمَعْنَٰكُمْ وَٱلْأَوَّلِينَ ﴿٣٨﴾

38-እዚ መዓልቲ'ዚ መዓልቲ ምግላፍ እዩ ንዓኹምን ነቶም ቀዳሞት ከሓድትን ኣኻኺብ ናኹም:

فَإِن كَانَ لَكُمْ كَيْدٌ فَكِيدُونِ ﴿٣٩﴾

39-ንኽትድሕኑ ተመሻጢርኩም እትገብርዎ ውዲት እንተለኩም እስኪ ተመሻጠሩለይ:

وَيْلٌ يَوْمَئِذٍ لِّلْمُكَذِّبِينَ ﴿٤٠﴾

40-ወይልኦም ሽዓ መዓልቲ እቶም ከሓድቲ:

إِنَّ ٱلْمُتَّقِينَ فِى ظِلَٰلٍ وَعُيُونٍ ﴿٤١﴾

41-ብርግጽ እቶም ቁጣዐ እላህ ፈሪሆም ሰናይ ዝገብሩ ዝነበሩ ሙእምኒን ኣብ ትሕቲ ጽላልን: ኣብ ዓይንታት ማይን ይነብሩ:

وَفَوَٰكِهَ مِمَّا يَشْتَهُونَ ﴿٤٢﴾

42-ካብቲ ደስ ዝብሎም ፍሩታታት'ውን ይወሃቡ:

كُلُوا۟ وَٱشْرَبُوا۟ هَنِيٓـًٔۢا بِمَا كُنتُمْ تَعْمَلُونَ ﴿٤٣﴾

43-ተደሲትኩም ብልዑ ስተዩ ብሰንኪ'ቲ ኣብ ኣዱንያ እትገብርዎ ዝነበርኩም ሰናይ ግብሪ ይበሃሉ:

إِنَّا كَذَٰلِكَ نَجْزِى ٱلْمُحْسِنِينَ ﴿٤٤﴾

44-ብርግጽ ንሕና ከምዚ ጌርና ኢና ነቶም ዝበርቲ ሰናይ ጻማኦም እንኽፍሎም:

وَيْلٌ يَوْمَئِذٍ لِّلْمُكَذِّبِينَ ﴿٤٥﴾

45-ወይልኦም ሽዓ መዓልቲ እቶም ከሓድቲ:

---

44-ዓረብ ንጸለምቲ ኣግማል (ሱፍር) ይብሉወን ምኽንያቱ እቲ ጽልመን ብጫ ሕብሪ ዝሰተየ ስለ ዝመስል:

45 -(ቐስር) ማለት ብዙሕ ክፍልታትን ኣገልግሎትን ዘለዎ ዓቢ ቤት እዩ:

46-ኣቱም ከሓድቲ ኣብዛ ኣዱንያ ሒደት ብልዑ ሒደት ተደሰቱ ብርግጽ ንስኹም ወንጀለኛታት ኢኹም:

كُلُوا۟ وَتَمَتَّعُوا۟ قَلِيلًا إِنَّكُم مُّجْرِمُونَ ﴿٤٦﴾

47-ወይልኦም ሽዓ መዓልቲ እቶም ከሓድቲ:

وَيْلٌ يَوْمَئِذٍ لِّلْمُكَذِّبِينَ ﴿٤٧﴾

48-ስገዱ እንተተባህሉ ድማ ኣይሰግዱን:[46]

وَإِذَا قِيلَ لَهُمُ ٱرْكَعُوا۟ لَا يَرْكَعُونَ ﴿٤٨﴾

49-ወይሎም ሽዓ መዓልቲ እቶም ከሓድቲ:

وَيْلٌ يَوْمَئِذٍ لِّلْمُكَذِّبِينَ ﴿٤٩﴾

50-ብቁርኣን ዘይኣመኑ እሞ በየናይ ዘረባ እዮም ክኣምኑ።

فَبِأَىِّ حَدِيثٍۭ بَعْدَهُۥ يُؤْمِنُونَ ﴿٥٠﴾

## سورة النبأ

# ሱረቱ'ንባእ (እቲ ወረ)

ብስም ኣላህ እቲ ፍጹም ርህሩህ
እቲ ኣዝዩ ራህራሂ

بِسْمِ ٱللَّهِ ٱلرَّحْمَٰنِ ٱلرَّحِيمِ

ነብይ ሙሓመድ ሰለላሁ ዓለይሂ ወሰለም ካብ ኣላህ መልእኽቲ ተቐቢሉ ቁርኣን ክዝርግሕ ምስ ጀመረ ኣብ መካ ዝነብሩ ከሓድቲ ብዛዕባ'ዚ ሓድሽ ወረ ነንሕድሕዶም ክተሓታተቱ ምስ ጀመሩ ኣላህ ሱብሓነሁ ወተዓላ ከምዚ በሎ፥

1-3)ብዛዕባ እንታይ እዮም እዞም ከሓድቲ ዝተሓታተቱ ዘለዉ: ብዛዕባ'ቲ ተፈላሊዮ ምሉ ዘለዉ ዓቢ ወረ ናይ ቁርኣን ድዮም ዝተሓተቱ ዘለዉ።

عَمَّ يَتَسَآءَلُونَ ﴿١﴾ عَنِ ٱلنَّبَإِ ٱلْعَظِيمِ ﴿٢﴾
ٱلَّذِى هُمْ فِيهِ مُخْتَلِفُونَ ﴿٣﴾

4-5)ኣይፋሎምን፣ ክፈልጡ እዮም: ከምኡ'ውን ኣይፋሎ ምን ክፈልጡ እዮም መዓልቦ ክሕደቶም።

كَلَّا سَيَعْلَمُونَ ﴿٤﴾ ثُمَّ كَلَّا سَيَعْلَمُونَ ﴿٥﴾

6)ንምድሪ መንጸፍ ኣይገበርናያን ዶ? (ማለት እነሆ እንዶ ንምድሪ መንጸፍ ጌርናያ።)

أَلَمْ نَجْعَلِ ٱلْأَرْضَ مِهَٰدًا ﴿٦﴾

7)ኣኽራናት ከኣ ንምድሪ ቀጥ ከብል ሽኻል ኣይገበርናዮን ዶ? (ማለት ጌርናዮ።)

وَٱلْجِبَالَ أَوْتَادًا ﴿٧﴾

---

46-ማለት ኣብ ኣዱንያ እንከለዉ ይሰግዱ ኣይነበሩን: ወይ ብመዓልቲ ቅያማ ስገዱ ይበሃሉ እሞ ኣብ ኣዱንያ ይሰግዱ ስለ ዘይነበሩ ሽዑ'ውን ክሰግዱ ኣይክእሉን:

8)(ተባዕታይን ኣንስተይትን) ጽምዲ ጌርና ኸኣ ፈጢርናኩም።

وَخَلَقْنَٰكُمْ أَزْوَٰجًا ﴿٨﴾

9)ድቃስኩም ከኣ መዕረፍ ኣካላትኩም ጌርናዮ።

وَجَعَلْنَا نَوْمَكُمْ سُبَاتًا ﴿٩﴾

10) ለይቲ ከኣ ብጸልማቱ ከም ክዳን ንዓኹምን ንመሬትን ከም ዘልብስ ጌርናዮ።

وَجَعَلْنَا ٱلَّيْلَ لِبَاسًا ﴿١٠﴾

11) ቀትሪ ከኣ ናብራኹም እትናድዩሉ ብርሃን ጌርናዮ፡

وَجَعَلْنَا ٱلنَّهَارَ مَعَاشًا ﴿١١﴾

12)ኣብ ልዕሌኹም ከኣ ሸውዓተ ተረርቲ ሰማያት ነዲቕና።

وَبَنَيْنَا فَوْقَكُمْ سَبْعًا شِدَادًا ﴿١٢﴾

13)ከምኡ'ውን ሃልሃል ዝብል መብራህቲ ጸሓይ ጌርና ።

وَجَعَلْنَا سِرَاجًا وَهَّاجًا ﴿١٣﴾

14)ካብ ግመታት ዝጽሞቑ ዝናም'ውን ብርቱዕ ማይ ኣውሪድና።

وَأَنزَلْنَا مِنَ ٱلْمُعْصِرَٰتِ مَآءً ثَجَّاجًا ﴿١٤﴾

15)ምእንቲ ብኡ ካብ መሬት ጥረ እኽልን ሳዕርን ኣታኽልትን ከነውጽእ (ከነብ ቁል):

لِّنُخْرِجَ بِهِۦ حَبًّا وَنَبَاتًا ﴿١٥﴾

16)ከምኡ'ውን ዝተሓላለኸ ጀራዲን።

وَجَنَّٰتٍ أَلْفَافًا ﴿١٦﴾

17)ብርግጽ ኣላህ ንባሮቱ ዝብይነሉ መዓልቲ ውሱንን ቁሩሕን እዩ።

إِنَّ يَوْمَ ٱلْفَصْلِ كَانَ مِيقَٰتًا ﴿١٧﴾

18)(ኢስራፌል) መለኸት ኣብ ዝነፍሓሉ እዋን -ኣብ የውመል ቂያማ- ናብቲ ፍጡራት ዝእከቡሉ ቦታ በብጉጅለ ኴንኩም ክትመጹ ኢኹም።

يَوْمَ يُنفَخُ فِى ٱلصُّورِ فَتَأْتُونَ
أَفْوَاجًا ﴿١٨﴾

19)ሰማይ'ውን (መላኢካ ንኽወርዱ) መዓጹኣ ተኸፊቱ።

وَفُتِحَتِ ٱلسَّمَآءُ فَكَانَتْ أَبْوَٰبًا ﴿١٩﴾

20)ኣኽራናት ከኣ ካብ ቦትኡ ለቒቁ ከምዝይረኤ ኮይኑ።

وَسُيِّرَتِ ٱلْجِبَالُ فَكَانَتْ سَرَابًا ﴿٢٠﴾

21) ብርግጽ ጀሃነም (ንኸሓድቲ) ተዳልያ ትጽበ ኣላ ።

إِنَّ جَهَنَّمَ كَانَتْ مِرْصَادًا ﴿٢١﴾

22)ኑቶም ትእዛዝ ኣላህ ዝጠሓሱ መምለሲቶም እያ።

لِّلطَّٰغِينَ مَـَٔابًا ﴿٢٢﴾

23)ንነዊሕ ዘመናት ክቕመጥዋ እዮም።

لَّٰبِثِينَ فِيهَآ أَحْقَابًا ﴿٢٣﴾

24)ንኑብሶም ዘዝሕል ወይ ንጽምኣቶም ዘርዊ መስተ ኣብኣ ኣይለኽፉን እዮም።

لَّا يَذُوقُونَ فِيهَا بَرْدًا وَلَا شَرَابًا ﴿٢٤﴾

25)ብጀኻ ውዑይ ማይን ብርቱዕ ኣስሓይታን (ወይ ምጒሊ ህዝቢ ጀሃነም) እንተዘይኮይኑ።

26)ምስቲ ግብሮም ዝሰማማዕ ሕነ እዩም ተፈድዮም።

27)ብርግጽ እዞም ከሓድቲ ጽባሕ ሕሳብ ኣሎ ዝብል እምነት ኣይነበሮምን።

28)በቲ ኣያትና'ውን (ማለት ምልክታትና፣ ተኣምርና፣ ልኡኻትና፣ ቃላትና፣ ትእዛዝና...ወዘተ) ርግጸኛ ክሕደት ክሒዶም።

29)ኩሉ ነገራት ከኣ ብጽሑፍ በብሓደ ቆጺርናዮ ኢና።

30)ጠዓምዎ ደኣ ብጀካ ስቓይ ካልእ ኣይንውስኸኩምን ኢና።

31)ትእዛዛት ኣላህ ዝተኸተሉ ኣመንቲ (ሙእሚኒን) ብርግጽ ዓወት ክጎናጸፉ እዮም።

32)ጀራዲንን ወይንን፣

33)ሓደ ዝዕድመእን ጡብን ዘይወደቐ ጎራዙን፣

34)ብመስተ ዝተመልአ መቓድሕን ክልገሰሎም እዩ።

35)ሃተው ቀጠው ኮነ ሓሶት'ውን ኣብኣ (ኣብ ጀና) ኣይሰምዑን እዮም።

36)ኣዚ ኹኣ ብሰንኪ'ቲ ሰናይ ግብሮም ዝተፈድይዎ እኹል ዘይጉዱል ህያብ እዩ።

37)ኣላህ ጎይታ ሰማይን መሬትን ጎይታ ኣብ መንጎ ሰማይን መሬትን ዘለዉ ፍጡራት ስለ ዝኾነ ኣብቲ ግዜ'ቲ ማንም ንኣላህ ክዛረቦ ዝደፍርን ዝኽእልን የልቦን።

38)ኣብቲ ግዜ'ቲ ኩሎም መላኢኻታት ምስ ጂብሪል ቆይሞም ብመስርዕ ክስለፉ እንከለዉ ብጀካ'ቲ ንኽሸፍዕ (መንጎኛ ንክኾውን) ኣላህ ዘፍቀደሉን ኣብ ኣዱንያ ላኢላህ ኢለላህ ኢሉ ሰናይ

إِلَّا حَمِيمًا وَغَسَّاقًا ﴿٢٥﴾

جَزَآءً وِفَاقًا ﴿٢٦﴾

إِنَّهُمْ كَانُوا۟ لَا يَرْجُونَ حِسَابًا ﴿٢٧﴾

وَكَذَّبُوا۟ بِـَٔايَـٰتِنَا كِذَّابًا ﴿٢٨﴾

وَكُلَّ شَىْءٍ أَحْصَيْنَـٰهُ كِتَـٰبًا ﴿٢٩﴾

فَذُوقُوا۟ فَلَن نَّزِيدَكُمْ إِلَّا عَذَابًا ﴿٣٠﴾

إِنَّ لِلْمُتَّقِينَ مَفَازًا ﴿٣١﴾

حَدَآئِقَ وَأَعْنَـٰبًا ﴿٣٢﴾

وَكَوَاعِبَ أَتْرَابًا ﴿٣٣﴾

وَكَأْسًا دِهَاقًا ﴿٣٤﴾

لَّا يَسْمَعُونَ فِيهَا لَغْوًا وَلَا كِذَّٰبًا ﴿٣٥﴾

جَزَآءً مِّن رَّبِّكَ عَطَآءً حِسَابًا ﴿٣٦﴾

رَّبِّ ٱلسَّمَـٰوَٰتِ وَٱلْأَرْضِ وَمَا بَيْنَهُمَا ٱلرَّحْمَـٰنِ ۖ لَا يَمْلِكُونَ مِنْهُ خِطَابًا ﴿٣٧﴾

يَوْمَ يَقُومُ ٱلرُّوحُ وَٱلْمَلَـٰٓئِكَةُ صَفًّا ۖ لَّا يَتَكَلَّمُونَ إِلَّا مَنْ أَذِنَ لَهُ ٱلرَّحْمَـٰنُ وَقَالَ صَوَابًا ﴿٣٨﴾

ዝዛረብ ዝነበረን እንተዘይኮይኑ ካልእ ፍጡር ዘይዛረበሉ መዓልቲ'ዩ።

ذَٰلِكَ ٱلۡيَوۡمُ ٱلۡحَقُّۖ فَمَن شَآءَ ٱتَّخَذَ إِلَىٰ رَبِّهِۦ مَـَٔابًا ﴿٣٩﴾

39)እቲ መዓልቲ'ቲ ብሓቂ ክርከብ ስለዝኾነ በዓል ድልየት ናብ ፈጣሪኡ መምለሲ ዝኾኑ ሰናይ ተግ ባር ክማላእ ይግባእ።

إِنَّآ أَنذَرۡنَٰكُمۡ عَذَابٗا قَرِيبٗا يَوۡمَ يَنظُرُ ٱلۡمَرۡءُ مَا قَدَّمَتۡ يَدَاهُ وَيَقُولُ ٱلۡكَافِرُ يَٰلَيۡتَنِي كُنتُ تُرَٰبَۢا ﴿٤٠﴾

40)ብርግጽ ንሕና ካብ ኣብ ቀረባ ዘሎ ስቓይ ኣጠንቂቕናኩም ኢና: ሽዑ ወዲ ሰብ ኢዱ ዘጽነሐትሉ ተግባር ብዓይኑ ክርኢ እንከሎ: እቲ ብኣላህ ዝኽሓደ ተጣዒሱ ሓመድ ኮይነ እንተዝተርፍ ምሓሸኒ እናበለ ይትምኒ።

# سورة النازعات
# ሱረቱ'ናዚዓት (እቶም መንዛዕቲ)

بِسۡمِ ٱللَّهِ ٱلرَّحۡمَٰنِ ٱلرَّحِيمِ

ብስም ኣላህ እቲ ፍጹም ርህሩህ እቲ ኣዝዩ ራህራሂ

وَٱلنَّٰزِعَٰتِ غَرۡقٗا ﴿١﴾ وَٱلنَّٰشِطَٰتِ نَشۡطٗا ﴿٢﴾ وَٱلسَّٰبِحَٰتِ سَبۡحٗا ﴿٣﴾ فَٱلسَّٰبِقَٰتِ سَبۡقٗا ﴿٤﴾ فَٱلۡمُدَبِّرَٰتِ أَمۡرٗا ﴿٥﴾

1-5)ኣላህ ሱብሓነሁ ወተዓላ ምጽኣተ ዓለም(የውመል ቂያማ) ኣታዊ ምዃኑ በቶም ንሩሕ ፍጡራት ብሓይሊ ዝምንዝዑ: ካብ ኣካላት ከኣ ብቕጽበት ዝስሕብዋ፣ ኣብ ሰማያት ላዕልን ታሕትን እናበሉ ዝሕምብሱ፣ ንሩሕ ሙእሚኒን ናብ ጀና (ገነት) ክብጽሑ ዝቀዳደሙ፣ ንትእዛዛት ኣላህ ተኸቲሎም ዝወከሎም ተግባር ዘመሓ ዳድሩ መላኢካታት ይምሕ ል።[47]

يَوۡمَ تَرۡجُفُ ٱلرَّاجِفَةُ ﴿٦﴾

6)(እታ ቀዳመይቲ ምንፋሕ ምስተገብረት) ኩሉ ነገር

47 ኣላህ ሱብሓነሁ ወተዓላ ብዝደለዮ ነገር ብፍጡራቱ ይኹን ብኑብሱ ይምሕል ስለ ዝኾነ ኣብዛ ሱራ ይኹን ኣብ ካልእ ምዕራፋትን ኣያታትን ናይ ቁርኣን ከምዚ ዓይነት ማሕላ ብብዝሒ ይኅነፈና እዩ።

ኣንቀጥቂጡ ዝሞተላ ምስ መጸት፡
7)ከምኡ'ውን ደድሕሪኣ እታ ካልኣይቲ ናይ ትንሳኤ ምንፋሕ ትኽተላ (ሽዑ ኩሉ ነገር ሂወቱ ይምለሶ።)
8)ሽዑ ልብታት ይፈርሃን ይቡጅቡጃን የንቀጥቅጣን።
9)ኣዒንትታታ ብሕስረት ንታሕቲ ይጥምታ።
10)እቶም ኩሓድቲ ኣብ ኣዱንያ እንከለዉ፡ ሜትና ኣብ ጉድጓድ ምስ ኣተና እንደገና ዶ ንምለስ ኢና? ይብሉ
11)ዝቖንቆነ ኣዕጽምቲ'ውን ምስኮና ? (እናበሉ ብትንሳኤ ይኣምኑ ኣይነበሩን።)
12)እንተደኣ ከምዚ መሓመድ ዝብለና ዘሎ ክንምለስ ኰናስ ብጣዕሚ ከቢድ ክሳራ እዩ ይብሉ።
13)ትንሳኤ ንኽመጽእ እታ ካልኣይቲ ዘይብላ ሓንቲ ምንፋሕ እያ እተድሊ።
14)ሽዑ ኩሎም ካብ ከብዲ መሬት ወጺኦም ኣብ ስጣሕ ዝባን መሬት ይእከቡ።
15)ኦ መሓመድ ወረ ናይ ሙሳ ምስ ፈርዖን መጺኡካ እንድዩ?
16-17)ኣላህ ንሙሳ ኣብቲ ጡዋ ዝተባህለ ቅዱስ ቦታ ጸዊዑ ናብቲ ትዕቢተኛ ዝኾነ ኣረሜናዊ ከሓዲ ፈርዖን ክኸይድ ኣዘዞ።
18)ናብ ፈርዖን ምስ በጻሕካ ከኣ "መገዲ ንጽሕና ክትክተል ድልየትዶ ኣለካ" ኢልካ ሕተቶ?
19)ካብ መቕጻዕቲ ኣላህ ክትፈርህ ከኣ ናብ መገዲ እምነትን ኣምልኾት ኣላህን ዶ ክሕብረካ?

تَتۡبَعُهَا ٱلرَّادِفَةُ ﴿٧﴾

قُلُوبٞ يَوۡمَئِذٖ وَاجِفَةٌ ﴿٨﴾

أَبۡصَٰرُهَا خَٰشِعَةٞ ﴿٩﴾

يَقُولُونَ أَءِنَّا لَمَرۡدُودُونَ فِي ٱلۡحَافِرَةِ ﴿١٠﴾

أَءِذَا كُنَّا عِظَٰمٗا نَّخِرَةٗ ﴿١١﴾

قَالُواْ تِلۡكَ إِذٗا كَرَّةٌ خَاسِرَةٞ ﴿١٢﴾

فَإِنَّمَا هِيَ زَجۡرَةٞ وَٰحِدَةٞ ﴿١٣﴾

فَإِذَا هُم بِٱلسَّاهِرَةِ ﴿١٤﴾

هَلۡ أَتَىٰكَ حَدِيثُ مُوسَىٰٓ ﴿١٥﴾

إِذۡ نَادَىٰهُ رَبُّهُۥ بِٱلۡوَادِ ٱلۡمُقَدَّسِ طُوًى ﴿١٦﴾ ٱذۡهَبۡ إِلَىٰ فِرۡعَوۡنَ إِنَّهُۥ طَغَىٰ ﴿١٧﴾

فَقُلۡ هَل لَّكَ إِلَىٰٓ أَن تَزَكَّىٰ ﴿١٨﴾

وَأَهۡدِيَكَ إِلَىٰ رَبِّكَ فَتَخۡشَىٰ ﴿١٩﴾

20)ሽዕኡ ሙሳ ንፈርዖን እታ ዓባይ ናይ መልእኽቱ ምልክት ዝነበረት ተኣምር (እታ ናብ ተመን እትልወጥ በትሩን: ጻዕዳ እትልወጥ ኢዱን) ኣርኣዮ:

21)ፈርዖን ግን ብሙሳ ክሒዱ ትእዛዛት ኣላህ ነጸገ።

22)ከምኡ'ውን ንሙሳ ንምቅዋም ቃልሱን ጎስጓሱን ኣካየደ።

23)ንመላእ ህዝቡን ሰራዊቱን ኣኪቡ ጨደረ።

24)ኣነ እየ እቲ ልዑል ጎ ይታኹም ከኣ በለ።

25)ኣላህ ከኣ ብስቓይ ኣኼራን ስቓይ ኣዱንያን ቀጸዖ።

26)ብርግጽ እዚ ንፈርዖን ዝረኸበ መቕጻዕቲ ነቲ ፈራሂ ረቢ ዓቢ መለበሚ እዩ።

27-28)ኣንቱም ብትንሳኤ ዘይትኣምኑ ዘለኹም ደቂ ሰብ ንዓኹም ምፍጣር ዶ ይብርትዕ ኮይኑ ይስመዓኩም ወይስ ነዚ ኣብ ልዕሌኹም ዘሎ ሰማይ: ኣላህ እኮ እዩ ብዘይ ገለ ጉድለት ኣብ ላዕሊ ሰጥ ኣቢሉ ነዲቑዎ።

29)ንለይቱ ከኣ ኣጸልሚቱ ንቐትሩ ብብርሃን ከፊቶ ጋህ ኣበሎ።

30)ብድሕሪኡ ንመሬት ዘርገሓ።

31)ማያን ህይወታውያን ዝበልዕዎ ኣታኽልታን ካብ ውሽጣ ኣውጽአ።

32)ንጎቦታትን ኣኽራናትን ከኣ ንመሬት ቀጥ ከብል ኣብ ከብዳ ተኸሎ።

33)እዚ ኹሉ ኸኣ ምእንቲ ጥቕምኹምን ጥቕሚ ጥሪትኩምን እዩ።

فَأَرَىٰهُ ٱلْـَٔايَةَ ٱلْكُبْرَىٰ ﴿٢٠﴾

فَكَذَّبَ وَعَصَىٰ ﴿٢١﴾

ثُمَّ أَدْبَرَ يَسْعَىٰ ﴿٢٢﴾

فَحَشَرَ فَنَادَىٰ ﴿٢٣﴾

فَقَالَ أَنَا۠ رَبُّكُمُ ٱلْأَعْلَىٰ ﴿٢٤﴾

فَأَخَذَهُ ٱللَّهُ نَكَالَ ٱلْـَٔاخِرَةِ وَٱلْأُولَىٰٓ ﴿٢٥﴾

إِنَّ فِى ذَٰلِكَ لَعِبْرَةً لِّمَن يَخْشَىٰٓ ﴿٢٦﴾

ءَأَنتُمْ أَشَدُّ خَلْقًا أَمِ ٱلسَّمَآءُ ۚ بَنَىٰهَا ﴿٢٧﴾

رَفَعَ سَمْكَهَا فَسَوَّىٰهَا ﴿٢٨﴾

وَأَغْطَشَ لَيْلَهَا وَأَخْرَجَ ضُحَىٰهَا ﴿٢٩﴾

وَٱلْأَرْضَ بَعْدَ ذَٰلِكَ دَحَىٰهَآ ﴿٣٠﴾

أَخْرَجَ مِنْهَا مَآءَهَا وَمَرْعَىٰهَا ﴿٣١﴾

وَٱلْجِبَالَ أَرْسَىٰهَا ﴿٣٢﴾

مَتَـٰعًا لَّكُمْ وَلِأَنْعَـٰمِكُمْ ﴿٣٣﴾

34)እንተደአ ቂያማ ኣኺላ ብኻልአይቲ ምንፋሕ ኩሉ ምዉት ተንሲኡ።
35)ሽዑ እዩ ወዲ ሰብ ኩሉ እቲ ኣብ ኣዱንያ ዝፍጽሞ ዝነበረ ሰናይን እከይን ግብሩ ዝዝክር:
36)እሳት ጀሃነም ከኣ ተቐሊዓ ንኹሉ ፍጡር ትርአዮ።
37)እቲ ብኣላህ ዝኽሓደን ትእዛዛቱ ዘየኽበረን፣
38)ቀዳምነት ንኣዱንያ ሂቡ ንኣኼራ ዝረሰዐን:
39)ብርግጽ እሳተ ጀሃነም እያ መንበሪቱን መዕረፊቱን።
40)ግን እቲ ነታ ኣብ ቅድሚ ረቢ ደው ዝብለላ መዓልቲ ዘኪሩ ዝፈረሆን ንነብሱ ካብ ዊንታአ ከልኪሉ ትእዛዛት ኣላህ ዘኽበረን ዝተኸተለን:
41)ብርግጽ እታ ጀና እያ ቤቱን መንበሪቱን።
42)ዎ ሙሓመድ: ካሓድቲ ቂያማ መዓስ እያ እትመጽእ ኢሎም ይሓቱኻ ኣለዉ።
43)ንስኻ ብዛዕባ ዕለታ እትፈልጦ የብልካን።
44)ብጀካ ሓደ ጎይታኻ ካልእ ብሓቂ ዕለታ ዝፈልጥ የልቦን።
45)ግደኻ ነቶም ዝፈርህዋ ዘበሉ ምጥንቃቕ ጥራይ እዩ።
46)እዞም ዝኽሕዱዋ ዘለዉ ጽባሕ ብዓይኖም ምስ ረአይዋ ኣብ ኣዱንያ ወይ ኣብ ቀብሮም ፍርቂ መዓልቲ (ናይ ንግሆ ወይ ናይ ምሸት) ጥራይ ዝገበሩ ኮይኑ ክስመዮም እዩ።

فَإِذَا جَآءَتِ ٱلطَّآمَّةُ ٱلْكُبْرَىٰ (٣٤)
يَوْمَ يَتَذَكَّرُ ٱلْإِنسَٰنُ مَا سَعَىٰ (٣٥)
وَبُرِّزَتِ ٱلْجَحِيمُ لِمَن يَرَىٰ (٣٦)
فَأَمَّا مَن طَغَىٰ (٣٧)
وَءَاثَرَ ٱلْحَيَوٰةَ ٱلدُّنْيَا (٣٨)
فَإِنَّ ٱلْجَحِيمَ هِىَ ٱلْمَأْوَىٰ (٣٩)
وَأَمَّا مَنْ خَافَ مَقَامَ رَبِّهِۦ وَنَهَى
ٱلنَّفْسَ عَنِ ٱلْهَوَىٰ (٤٠)
فَإِنَّ ٱلْجَنَّةَ هِىَ ٱلْمَأْوَىٰ (٤١)
يَسْـَٔلُونَكَ عَنِ ٱلسَّاعَةِ أَيَّانَ مُرْسَىٰهَا (٤٢)
فِيمَ أَنتَ مِن ذِكْرَىٰهَآ (٤٣)
إِلَىٰ رَبِّكَ مُنتَهَىٰهَآ (٤٤)
إِنَّمَآ أَنتَ مُنذِرُ مَن يَخْشَىٰهَا (٤٥)
كَأَنَّهُمْ يَوْمَ يَرَوْنَهَا لَمْ يَلْبَثُوٓا۟ إِلَّا عَشِيَّةً أَوْ
ضُحَىٰهَا (٤٦)

# سورة عبس
# ሱረቱ ዓበሳ (ተጸወገ)

ብስም ኣላህ እቲ ፍጹም ርህሩህ
እቲ ኣዝዩ ራህራሂ

بِسْمِ ٱللَّهِ ٱلرَّحْمَـٰنِ ٱلرَّحِيمِ

1-2)(ረሱል ሰለላሁ ዓለይሂ ወሰለም) እቲ ዓይነስዉር ምስ መጾ ተጸዊጉ ገጹ ገልበጦ።[48]

عَبَسَ وَتَوَلَّىٰٓ ﴿١﴾ أَن جَآءَهُ ٱلْأَعْمَىٰ ﴿٢﴾

3)ዎ መሓመድ እንታይ ኣፍሊጡካ ምናልባት እዚ ዓይነስዉር በቲ እትህቦ ኣስተምህሮ ናብ መገዲ ንጽህና ይኣቱ ይኸውን።

وَمَا يُدْرِيكَ لَعَلَّهُۥ يَزَّكَّىٰٓ ﴿٣﴾

4)ወይ ከኣ በቲ እትህቦ መውዒዛ(ስብከት) ዘኪሩ ይጥቀም ይኸውን።

أَوْ يَذَّكَّرُ فَتَنفَعَهُ ٱلذِّكْرَىٰٓ ﴿٤﴾

5)እቲ ብሃብቱ ተኣማሚኑ ንኣላህ ዝረስዐ ግን ድልየት ናይ እምነት ዘይብሉ እንክሎ፡

أَمَّا مَنِ ٱسْتَغْنَىٰ ﴿٥﴾

6)ናብኡ ገጽካ ጌርካ ትዛረብ፡ ዘረብኡ'ውን ትሰምዕ።

فَأَنتَ لَهُۥ تَصَدَّىٰ ﴿٦﴾

7)እዚ ከምዚ ዝኣመሰለ ከሓዲ ይእመን ኣይእመን ኣይትገደስ መልእኽትኻ ጥራይ ኣብ ጽሓሉ።

وَمَا عَلَيْكَ أَلَّا يَزَّكَّىٰ ﴿٧﴾

8)እቲ ናብ መገዲ ቅንዕና ክትሕብሮ እናጎየየ ዝመጸካን፡

وَأَمَّا مَن جَآءَكَ يَسْعَىٰ ﴿٨﴾

9)ፍርሃት ኣላህ ዘለዎን ሰብ ግን

وَهُوَ يَخْشَىٰ ﴿٩﴾

10)ገጽካ ናብ ካልእ ሸነኽ ብምግባር ኣየድሃብካሉን።

فَأَنتَ عَنْهُ تَلَهَّىٰ ﴿١٠﴾

11)ኣይፋልካን (ከምዚ ኣይትግበር፡) እዛ ሱራ ከኣ ንዓኻ

كَلَّآ إِنَّهَا تَذْكِرَةٌ ﴿١١﴾

---

48 እዛ ሱራ ዝወረደትላ ምኽንያት ረሱል ሰለላሁ ዓለይሂ ወሰለም ኑቶም ሽማግለ ናይ ቁረይሽ ናይ እስልምና ዳዕዋ እናሃበ ኢብን ኡም መክቱም ዝተባህለ ዓይነ ስዉር መጺኡ ኣብ መንጎ ዘረባ ዎ ረሱል ብዛዕባ እስልምና መሃረኒ በሎ፡ ረሱል ከኣ ነዚ ምቁራጽ ጸሊኡን ኑቶም ሽማግለታት ቁረይሽ ብዝያዳ ኣብ እስልምና ክኣትዉ ሃንቀውታ ብምሕዳሩን ስለ እተጸወገ፡ እዛ ሱራ ክጽወግ ከምዘይነበሮ ክትሕብሮ(ክትገንሖ) ወሪዳ።

ምዕዶን መዘኻኸሪትን እያ።
12)ድልየት ዘለዎ ባርያ ከኣ ነዚ ምዕዶ'ዚ ክኽተል እዩ።
13)እዚ ምዕዶ ኸኣ ኣብቲ ክቡር ናይ ኣላህ መጽሓፍ እዩ ሰፊሩ
14)ንጹህን ልዑልን ከኣ እዩ:
15)ኣብ ኢድ እቶም ናብ ነብይታት ዝለኣኹ መላኢካ ታት እዩ ዘሎ
16)ክቡራትን ተኸተልቲ ትእዛዛት ኣላህ ዝኾኑ ብጹኣን እዮም።
17)ይቀዘፍ እዚ ከሓዲ ዝኾነ ወዲ ሰብ ክንደይ ከ ይብርትዕ ክሕደቱ?
18)ካብ እንታይ ድዩ ኣላህ ነዚ ሰብ'ዚ ፈጢርዎ ?
19)ካብ ፈሳሲ ዝኾነ ዘርኢ'ዶ ኣይኮነን ፈጢሩ ዘስተኻኽሎን ዘመዓራረዮን:
20)ብድሕሪኡ ከኣ መገዲ ቅንዕናን መገዲ ክፍኣትን ከምዝፈልጥ ገበሮ።
21)ብድሕሪኡ'ውን ሞይቱ ብኽብረት ከምዝቕበር ገበሮ።
22)ብድሕሪዚ ከኣ ኣላህ ኣብታ ዝደልያ መዓልቲ ኣሕዊዩ ካብ ቀብሩ ከተንስኦ እዩ።
23)ወዲ-ሰብ ግን ገና በቲ ኣላህ ዝወሰኖሉ ትእዛዝ ኣይተ ማእዘዘን።
24)እስከ ወዲ-ሰብ ነቲ ምኽንያት ሂወቱ ዝኾነ መግ ቡ ይተዓዘብ።
25)ብርግጽ ንሕና ንማይ ካብ ሰማይ ብዝናም ከዓናዮ።
26)ብድሕሪኡ ንመሬት በቲ ዝበቍል ኣታኽልቲ ጨደድናያ።

فَمَن شَآءَ ذَكَرَهُۥ ﴿١٢﴾
فِى صُحُفٍ مُّكَرَّمَةٍ ﴿١٣﴾
مَّرْفُوعَةٍ مُّطَهَّرَةٍۭ ﴿١٤﴾
بِأَيْدِى سَفَرَةٍ ﴿١٥﴾
كِرَامٍۭ بَرَرَةٍ ﴿١٦﴾
قُتِلَ ٱلْإِنسَٰنُ مَآ أَكْفَرَهُۥ ﴿١٧﴾
مِنْ أَىِّ شَىْءٍ خَلَقَهُۥ ﴿١٨﴾
مِن نُّطْفَةٍ خَلَقَهُۥ فَقَدَّرَهُۥ ﴿١٩﴾
ثُمَّ ٱلسَّبِيلَ يَسَّرَهُۥ ﴿٢٠﴾
ثُمَّ أَمَاتَهُۥ فَأَقْبَرَهُۥ ﴿٢١﴾
ثُمَّ إِذَا شَآءَ أَنشَرَهُۥ ﴿٢٢﴾
كَلَّا لَمَّا يَقْضِ مَآ أَمَرَهُۥ ﴿٢٣﴾
فَلْيَنظُرِ ٱلْإِنسَٰنُ إِلَىٰ طَعَامِهِۦٓ ﴿٢٤﴾
أَنَّا صَبَبْنَا ٱلْمَآءَ صَبًّا ﴿٢٥﴾
ثُمَّ شَقَقْنَا ٱلْأَرْضَ شَقًّا ﴿٢٦﴾

فَأَنۢبَتۡنَا فِيهَا حَبّٗا (٢٧)

27)ኣብኣ ከኣ ጥረምረ(ጥረታት) ኣብቈልና።

وَعِنَبٗا وَقَضۡبٗا (٢٨)

28)ከምኡውን ወይንን፣ ልምሉም ሳዕርን፣

وَزَيۡتُونٗا وَنَخۡلٗا (٢٩)

29)ኣውሊዕን፣ ተምርን።

وَحَدَآئِقَ غُلۡبٗا (٣٠)

30)ሮኾትን ዝተሓላለኹ ኣግራብን ዘለዎ ጀራዲን።

وَفَٰكِهَةٗ وَأَبّٗا (٣١)

31)ፍሩታን እንስሳ ዝበልዕኦ ኣቝጽልቲ ኣብቈልና።

مَّتَٰعٗا لَّكُمۡ وَلِأَنۡعَٰمِكُمۡ (٣٢)

32)ምእንቲ ረብሓኹምን ረብሓ ጥሪትኩምን።

فَإِذَا جَآءَتِ ٱلصَّآخَّةُ (٣٣)

33)እታ ኣእዛን እተጽምም ድምጺ ናይ ትንሳኤ ምስ መጸት።

يَوۡمَ يَفِرُّ ٱلۡمَرۡءُ مِنۡ أَخِيهِ (٣٤) وَأُمِّهِۦ وَأَبِيهِ (٣٥) وَصَٰحِبَتِهِۦ وَبَنِيهِ (٣٦)

34-36)ወዲ-ሰብ ካብ ሓዉ፣ ካብ ኣዲኡን ኣቦኡን፣ ካብ ሰበይቱን ደቁን ዝሃድመላ መዓልቲ እያ።

لِكُلِّ ٱمۡرِيٕٖ مِّنۡهُمۡ يَوۡمَئِذٖ شَأۡنٞ يُغۡنِيهِ (٣٧)

37)ነፍስ ወከፍ ካብኣቶም ሽዑ ዘእኽሎ ጉዳይ ኣለዎ።

وُجُوهٞ يَوۡمَئِذٖ مُّسۡفِرَةٞ (٣٨)

38)ሽዑ -ኣብ መዓልቲ ትንሳኤ- ገጽ ኣመንቲ ትበርህ።

ضَاحِكَةٞ مُّسۡتَبۡشِرَةٞ (٣٩)

39)ትስሕቅን ትድሰትን።

وَوُجُوهٞ يَوۡمَئِذٍ عَلَيۡهَا غَبَرَةٞ (٤٠)

40)ከምኡ'ውን ገጽ ከሓድቲ ትቕምስልን ደሮና ትኸደንን።

تَرۡهَقُهَا قَتَرَةٌ (٤١)

41)ጸለሎን ጸልማትን ይዕብለላ።

أُوْلَٰٓئِكَ هُمُ ٱلۡكَفَرَةُ ٱلۡفَجَرَةُ (٤٢)

42)እዚኣቶም እዮም ከኣ ከሓድትን (ሓጥያተኛታትን) ብልሹዋትን።

# سورة التكوير
# ሱረቱ'ተክዊር (እቲ ምኽባብ)

ብስም ኣላህ እቲ ፍጹም ርህሩህ
እቲ ኣዝዩ ራህራሂ

بِسۡمِ ٱللَّهِ ٱلرَّحۡمَٰنِ ٱلرَّحِيمِ

1)እታ ጸሓይ ንኽትድርበ ከም ኩዕሶ ተጠቓሊላ ምስ ተኸበ ቡት።

إِذَا ٱلشَّمۡسُ كُوِّرَتۡ ١

2)እተን ከዋኽብቲ'ውን ተበታቲነን ካብ ሰማይ ምስ ዝወድቃ።

وَإِذَا ٱلنُّجُومُ ٱنكَدَرَتۡ ٢

3)እተን ኣኽራናት'ውን ካብ መሬት ተበንቊሩን ኣብ ሃዋህው ምስ ዝንቀሳቐሳ።

وَإِذَا ٱلۡجِبَالُ سُيِّرَتۡ ٣

4)እተን መላእት ኣግማል'ውን ዋናታተን መዓት ቂያማ (ምጽኣት) ስለዝረኣዩ ብዘይ ጓሳ ምስ ዝፍንውወን

وَإِذَا ٱلۡعِشَارُ عُطِّلَتۡ ٤

5)እተን እራዊት'ውን ካብ ሞት ተሲኦን ፍርዲ ንኽቕበላ ምስ ዝእከባ።

وَإِذَا ٱلۡوُحُوشُ حُشِرَتۡ ٥

6)እቲ ባሕሪታት'ውን ሓዊ ኮይኑ ምስ ዝቃጸል።

وَإِذَا ٱلۡبِحَارُ سُجِّرَتۡ ٦

7)እተን ነፍስታት'ውን መምስ ተመሳሳሊኦን ምስ ዝጻመዳ (ኣማኒ ምስ ኣማኒ ከሓዲ ምስ ከሓዲ ...ወዘተ)።

وَإِذَا ٱلنُّفُوسُ زُوِّجَتۡ ٧

8-9)እታ ብዞወታ ዝተደፍነት ቆልዓ በየናይ ሓጢኣት (ዘንቢ) ከምተቐትለት ምስ እትሕተት (ዓረብ ኣብ ግዜ ጃህልያ ድኽነት ወይ ክብረቶም ከይድነስ ፈሪሆም ጓሎም ብቖልዓኣ እንከላ ይደፍንዋ ነሮም)።

وَإِذَا ٱلۡمَوۡءُۥدَةُ سُئِلَتۡ ٨ بِأَيِّ ذَنۢبٖ قُتِلَتۡ ٩

10)እቲ ተግባራት ፍጡር ዝጽሓፈሉ መጻሕፍቲ'ውን ምስተዘርገሐ:

وَإِذَا ٱلصُّحُفُ نُشِرَتۡ ١٠

11)እታ ሰማይ'ውን ተጨዲዳ ምስ ተልግስ:

وَإِذَا ٱلسَّمَآءُ كُشِطَتۡ ١١

12)እታ እሳተ ጀሃነም'ውን ንኽሓድትን በደልትን ምስተና ኽሰት:

وَإِذَا ٱلۡجَحِيمُ سُعِّرَتۡ ١٢

13)እታ ገነት'ውን (ጀና) ንኣመንቲ ምስተቐረበት:

وَإِذَا ٱلۡجَنَّةُ أُزۡلِفَتۡ ١٣

14)ሽዑ እያ ነፍሲ (ወዲ-ሰብ) ዝተማለአቶ ነገር -ሰናይ ወይ

عَلِمَتۡ نَفۡسٞ مَّآ أَحۡضَرَتۡ ١٤

እኪይ- እትፈልጥ።

15-16)በተን ቀትሪ ዝሕበኣ ተንቀሳቐስቲ ከዋኽብቲ እምሕል።

فَلَآ أُقۡسِمُ بِٱلۡخُنَّسِ ﴿١٥﴾ ٱلۡجَوَارِ ٱلۡكُنَّسِ ﴿١٦﴾

17)ከምኡ'ውን በቲ ለይቲ ጸልማቱ ምስ ኣተወ።

وَٱلَّيۡلِ إِذَا عَسۡعَسَ ﴿١٧﴾

18)ከምኡ'ውን በቲ ንግሆ ብርሃኑ ምስ ተቐልቀለ።

وَٱلصُّبۡحِ إِذَا تَنَفَّسَ ﴿١٨﴾

19)እዚ ቁርኣን (ካብ ኣላህ ናብ ነቢና ሙሓመድ) ብቃል ክቡር ልኡኽ (ጂብሪል) ከምዝተ ማሓላለፈ።

إِنَّهُۥ لَقَوۡلُ رَسُولٖ كَرِيمٖ ﴿١٩﴾

20)ንሱ'ውን (ጂብሪል) ኣብ ቅድሚ ረቢ በዓል ሓይልን ዱልዱልን እዩ።

ذِي قُوَّةٍ عِندَ ذِي ٱلۡعَرۡشِ مَكِينٖ ﴿٢٠﴾

21)ኩሎም መላኢካታት ከኣ ይእዘዝዎ፡ መልእኽቲ ኣላህ ናብ ነብይታት ከብጽሕ እንከሎ ኸኣ እሙን እዩ።

مُّطَاعٖ ثَمَّ أَمِينٖ ﴿٢١﴾

22)ኦ ህዝቢ መካ እዚ ብጻይኩም (ሙሓመድ) ﷺ ከኣ ጽሉል ኣይኮነን (ከምቲ ንስኹም ተካፍእዎ ዘለኹም።)

وَمَا صَاحِبُكُم بِمَجۡنُونٖ ﴿٢٢﴾

23)ሙሓመድ'ውን ንጅብሪል በቲ ቀንዲ መልክዑ ብምብራቓዊ ወገን መካ ብርግጽ ሪእዎ እዩ።

وَلَقَدۡ رَءَاهُ بِٱلۡأُفُقِ ٱلۡمُبِينِ ﴿٢٣﴾

24)ከምኡ'ውን ነቢይ ሙሓመድ ነቲ ዝረኸቦ ዘሎ ናይ ሰማይ ዋሕይ ኣይሓብኣልኩምን እዩ።

وَمَا هُوَ عَلَى ٱلۡغَيۡبِ بِضَنِينٖ ﴿٢٤﴾

25)ከምኡውን እዚ ቁርኣን ቃል ሰይጣን ካህናት ኣይኮነን።

وَمَا هُوَ بِقَوۡلِ شَيۡطَٰنٖ رَّجِيمٖ ﴿٢٥﴾

26)ኣየናይ መገዲ መሪጽኩም ኢኹም እሞ እትኸዱ፡ ድሕሪ'ዚ ዝተገልጸልኩም ሓቅታት፡

فَأَيۡنَ تَذۡهَبُونَ ﴿٢٦﴾

27)እዚ ቁርኣን ከኣ ንምሉእ ዓለም መዘኻኸሪ ጥራይ እዩ

إِنۡ هُوَ إِلَّا ذِكۡرٞ لِّلۡعَٰلَمِينَ ﴿٢٧﴾

28)እንተደኣ ካባኹም ቅኑዕ መገዲ ሓቅን ኢማንን ክኽተል ዝደሊ ኣሎ ኮይኑ።

لِمَن شَآءَ مِنكُمۡ أَن يَسۡتَقِيمَ ﴿٢٨﴾

29)ዝደለኹሞ ናይ ቅንዕና ነገር'ውን ካብ ድልየት ኣላህ ጎይታ ዓለም ኣይወጽእን እዩ።

وَمَا تَشَآءُونَ إِلَّآ أَن يَشَآءَ ٱللَّهُ رَبُّ ٱلۡعَٰلَمِينَ ﴿٢٩﴾

## سورة الإنفطار
## ሱረቱል'ኢንፊጣር (እቲ ምትርጋእ)

ብስም ኣላህ እቲ ፍጹም ርህሩህ
እቲ ኣዝዩ ራህራሂ

بِسۡمِ ٱللَّهِ ٱلرَّحۡمَٰنِ ٱلرَّحِيمِ

1)እታ ሰማይ (መላኢካ ንኽወርዱ) ምስተተርግአት:
إِذَا ٱلسَّمَآءُ ٱنفَطَرَتۡ ﴿١﴾

2)እተን ከዋኽብቲ'ውን ምስተወዳደቓ:
وَإِذَا ٱلۡكَوَاكِبُ ٱنتَثَرَتۡ ﴿٢﴾

3)እቲ ባሕርታት ከኣ ምቁሩን ዕረኡን ምስተሓዋወሰ:
وَإِذَا ٱلۡبِحَارُ فُجِّرَتۡ ﴿٣﴾

4)እቲ ቀብርታት'ውን ሓመዱ ተገምጢሉ ምዉታቱ ምስወጹ
وَإِذَا ٱلۡقُبُورُ بُعۡثِرَتۡ ﴿٤﴾

5)ሽዑ እያ ነፍሲ ዘሕለፈቶን ዝገደፈቶን ሰናይን እከይን ግብራ እትፈልጥ።
عَلِمَتۡ نَفۡسٞ مَّا قَدَّمَتۡ وَأَخَّرَتۡ ﴿٥﴾

6)ዎ ወዲ-ሰብ እንታይ እዩ በቲ ለጋስ ዝኾነ ጎይታኻ ክትክሕድ ዘታለለካ።
يَٰٓأَيُّهَا ٱلۡإِنسَٰنُ مَا غَرَّكَ بِرَبِّكَ ٱلۡكَرِيمِ ﴿٦﴾

7)በቲ ዝፈጠረካን ዘስተኻኸለካን ዘመዓራረየካን።
ٱلَّذِي خَلَقَكَ فَسَوَّىٰكَ فَعَدَلَكَ ﴿٧﴾

8)ብዝደለዮ መልክዕን ቅርጽን ከኣ ኣገጣጢሙ ቅርጺ ዘውጸኣልካ።
فِيٓ أَيِّ صُورَةٖ مَّا شَآءَ رَكَّبَكَ ﴿٨﴾

9)ኣይፋልኩምን: በቲ መዓልቲ ሕሳብን ምፍዳይን ኢኹም እትኽሕዱ ዘለኹም: (ወይ በቲ ሃይማኖት እስልምና ኢኹም እትኽሕዱ ዘለኹም።)
كَلَّا بَلۡ تُكَذِّبُونَ بِٱلدِّينِ ﴿٩﴾

10)ብርግጽ ንዓኹም ዝቆጻጸሩ ግብርኹም ዝጽንሁ መላኢካታት አለዉ።
وَإِنَّ عَلَيۡكُمۡ لَحَٰفِظِينَ ﴿١٠﴾

11)ናይ ግብርኹምን ቃልኩምን ክቡራት ጸሓፍቲ ዝኾኑ።
كِرَامٗا كَٰتِبِينَ ﴿١١﴾

12)ኩሉ እትገብርዎ ከኣ (ሰናይ ይኹን እከይ) ይፈልጥዎ እዮም።
يَعۡلَمُونَ مَا تَفۡعَلُونَ ﴿١٢﴾

إِنَّ ٱلۡأَبۡرَارَ لَفِي نَعِيمٖ ﴿١٣﴾

13)ብርግጽ እቶም ትእዛዝ ኣላህ ተኸተሉ ኣመንትን ጻድቃናትን ኣብ ሸሻይ ጎት እዮም ዝነብሩ።

وَإِنَّ ٱلۡفُجَّارَ لَفِي جَحِيمٖ ﴿١٤﴾

14)ብርግጽ እቶም ከሓድቲ ድማ ኣብ እሳተ ገሃነም ይኣትዉ።

يَصۡلَوۡنَهَا يَوۡمَ ٱلدِّينِ ﴿١٥﴾

15)ኣብ መዓልቲ ምጽኣተ ዓለም ብዋዒኣን ሃልሃልታኣን ይሳቐዩ።

وَمَا هُمۡ عَنۡهَا بِغَآئِبِينَ ﴿١٦﴾

16)ካብኣ'ውን ኣይወጹ፣ ኣይርሕቁ፣ *መዋእሎም'ዮም ዝነብሩዋ።*

وَمَآ أَدۡرَىٰكَ مَا يَوۡمُ ٱلدِّينِ ﴿١٧﴾

17)እንታይ ከ ትፈልጥ ብዛዕባ *መዓልቲ ምጽኣተ ዓለም።*

ثُمَّ مَآ أَدۡرَىٰكَ مَا يَوۡمُ ٱلدِّينِ ﴿١٨﴾

18)እረ እንታይ ከ ትፈልጥ ብዛዕባ *መዓልቲ ምጽኣተ ዓለም (ዕብየትን ክብርን ናይዚ መዓልቲ ንምምልካት እዛ ኣያ ተደጊማ)*

يَوۡمَ لَا تَمۡلِكُ نَفۡسٞ لِّنَفۡسٖ شَيۡـٔٗاۖ وَٱلۡأَمۡرُ يَوۡمَئِذٖ لِّلَّهِ ﴿١٩﴾

19)ኣብዚ መዓልቲ'ዚ ዝኾነት ነፍሲ ንዝኾነት ነፍሲ እትውንኖ ምንም ጥቕሚ የለን፡ ኩሉ ነገር ኣብቲ ግዜ'ቲ ኣብ ኢድ ኣላህ እዩ፡ (ከምቲ ኣብ ዓለም እንክለዉ ዝህቦም ዝነበረ ዋኒናት ኣይህቦምን እዩ።)

## سورة المطففين
## ሱረቱል'ሙጠፊፊን (እቶም ስፍሪ ዘጕድሉ)

بِسۡمِ ٱللَّهِ ٱلرَّحۡمَٰنِ ٱلرَّحِيمِ

ብስም ኣላህ እቲ ፍጹም ርህሩህ እቲ ኣዝዩ ራህራሂ

وَيۡلٞ لِّلۡمُطَفِّفِينَ ﴿١﴾

1)ወይልኦም እቶም ኣብ ስፍሪ ዘደናግሩ፡

ٱلَّذِينَ إِذَا ٱكۡتَالُواْ عَلَى ٱلنَّاسِ يَسۡتَوۡفُونَ ﴿٢﴾

2)እቶም ካብ ካልእ ሰብ ክገዝኡ እንክለዉ ስፍሮም ብግቡእ ዝልክዑ።

وَإِذَا كَالُوهُمۡ أَو وَّزَنُوهُمۡ يُخۡسِرُونَ ﴿٣﴾

3)ንኻልእ ሰብ ክሸጡሉ እንተሰፈሩን እንተመዘኑን ከኣ ዘጕዱሉሉ።

أَلَا يَظُنُّ أُوْلَٰٓئِكَ أَنَّهُم مَّبۡعُوثُونَ ﴿٤﴾

4)እዞም ነዚ ነገር ዝፍጽሙ ካብ ቀብሮም ከምዝትንስኡ ኣይኣምኑን ድዮም?

5)ኣብ መዓልቲ ምጽኣተ ዓለም (ቅያማ)።

لِيَوْمٍ عَظِيمٍ ٥

6)እቶም ኩሎም ደቂ-ሰብ ንሓደ ጎይታ ዓለም ደው ኢሎም ፍርዱ ዝጽበይሉ መዓልቲ እዩ።

يَوْمَ يَقُومُ ٱلنَّاسُ لِرَبِّ ٱلْعَٰلَمِينَ ٦

7)ኣይፋልኩምን (ካብቲ ዘለኹሞ ተቖጠቡ)፡ እቲ ግብሪ ሓጥያተኛታት ዝተመዝገበሉ መጽሓፍ ኣብ ጸቢብ ማሕቡስ እዩ ዝኸውን።

كَلَّآ إِنَّ كِتَٰبَ ٱلْفُجَّارِ لَفِى سِجِّينٍ ٧

8)ጸቢብ ማሕቡስ ከ እንታይ ምዃኑ ትፈልጦ ዲኻ?

وَمَآ أَدْرَىٰكَ مَا سِجِّينٌ ٨

9)እቲ ግብሪ ሓጥያተኛ ኣብ ዘይድምሰስን ዘይሃስስን መጽሓፍ እዩ ተመዝጊቡ።

كِتَٰبٌ مَّرْقُومٌ ٩

10)ወይልኦም ሽዑ (ማለት ምጽኣተ ዓለም ምስ መጸት) እቶም ዝኽሕዱ ዝነበሩ።

وَيْلٌ يَوْمَئِذٍ لِّلْمُكَذِّبِينَ ١٠

11)እቶም በታ ናይ ምፍዳይ መዓልቲ (ቅያማ) ዝኽሕዱ ዝነበሩ።

ٱلَّذِينَ يُكَذِّبُونَ بِيَوْمِ ٱلدِّينِ ١١

12)በዚ መዓልቲ'ዚ ዝኽሕድ ከኣ ብጀካ'ቲ ገሃሲ ትእዛዛት ኣላህ ሓጥያተኛ ካልእ የለን።

وَمَا يُكَذِّبُ بِهِۦٓ إِلَّا كُلُّ مُعْتَدٍ أَثِيمٍ ١٢

13)እቲ ናብ ሙሓመድ (ሰለላሁ ዓለይሂ ወሰለም) ዘውረድናዮ ቃላት ክንበበሉ እንከሎ እዚ ናይቶም ቀዳሞት ያታ (ጽውጽዋይ) እዩ ደኣምበር ቃል ኣላህ ኣይኮነን ዝበለ።

إِذَا تُتْلَىٰ عَلَيْهِ ءَايَٰتُنَا قَالَ أَسَٰطِيرُ ٱلْأَوَّلِينَ ١٣

14)ኣይፋሉምን፡ ዝፍጽምዎ ዘንብ ታትን በደላትን ስለ ዝበዝሐ ልቦም ብጸልማት ተሸፊኑ ኣሎ።

كَلَّا ۖ بَلْ ۜ رَانَ عَلَىٰ قُلُوبِهِم مَّا كَانُوا۟ يَكْسِبُونَ ١٤

15)ኣይፋሉምን፡ እቶም ኩሓድቲ ኣብ መዓልቲ ምጽኣት (ቅያማ) ክዉላት እዮም፡ ኣላህ ኣይረኣዮምን ኣይርእዮምን እዩ።

كَلَّآ إِنَّهُمْ عَن رَّبِّهِمْ يَوْمَئِذٍ لَّمَحْجُوبُونَ ١٥

16) ብርግጽ ኣብ እሳተ ጀሃነም እውን ክድቅደቁ እዮም።

ثُمَّ إِنَّهُمْ لَصَالُوا۟ ٱلْجَحِيمِ ١٦

17)መላኢካ ናይ ጀሃነም ከኣ እዚ እዩ እቲ ኣብ ኣዱንያ ትኽሕድዎ ዝነበርኩም ስቓይ ይብልዎም።

ثُمَّ يُقَالُ هَٰذَا ٱلَّذِى كُنتُم بِهِۦ تُكَذِّبُونَ ١٧

18)ኣይፋልኩምን: ብርግጽ እቲ ናይ ምእዙዛት ተግባራት ዝተመዝገበሉ መጽሓፍ ኣብ ላዕለዋይ ጀና እዩ ዘሎ።

كَلَّآ إِنَّ كِتَـٰبَ ٱلْأَبْرَارِ لَفِى عِلِّيِّينَ ﴿١٨﴾

19)እቲ ላዕለዋይ ከ እንታይ ምዃኑ ትፈልጦ ዶ?

وَمَآ أَدْرَىٰكَ مَا عِلِّيُّونَ ﴿١٩﴾

20)እቲ ግብሮም ኣብ ዘይድምሰስን ዘይሃስስን መጽሓፍ እዩ ተመዝጊቡ።

كِتَـٰبٌ مَّرْقُومٌ ﴿٢٠﴾

21)እቶም መላኢካታት ከኣ ይርእዩዎን ይምስክሩሉን እዮም።

يَشْهَدُهُ ٱلْمُقَرَّبُونَ ﴿٢١﴾

22)ብርግጽ እቶም ምእዙዛት ኣብ ጸጋ እዮም ዝኣትዉ።

إِنَّ ٱلْأَبْرَارَ لَفِى نَعِيمٍ ﴿٢٢﴾

23)ኣብ ዓራውቶም ኮይኖም ኣላህ ዝለገሰሎም ሸሻያት ይርእዩ።

عَلَى ٱلْأَرَآئِكِ يَنظُرُونَ ﴿٢٣﴾

24)ገጾም ኣንተርኢኻ ብሰንኪ'ቲ ዘለዎም ጸጋ ብርሃን ዝዓብለሎ መልክዖም ብምርኣይ ሰብ ጀና ምዃኖም ትፈልጦም:

تَعْرِفُ فِى وُجُوهِهِمْ نَضْرَةَ ٱلنَّعِيمِ ﴿٢٤﴾

25)ካብቲ ብጀካ ንጹሃን ማንም ዘይከፍቶ ሕቱምን ጹሩይን መስተ ይሰትዩ ።

يُسْقَوْنَ مِن رَّحِيقٍ مَّخْتُومٍ ﴿٢٥﴾

26)መደምደምታ መስተኦም ከኣ ጨና ሚስኪ ይጥዕም: ምእን ቲ'ዚ'ዩ ኸኣ ኩሎም ተወዳደርቲ ትእዛዛት ኣላህ እናተኸተሉ ክወዳደሩ ዝግቦኦም።

خِتَـٰمُهُۥ مِسْكٌ ۚ وَفِى ذَٰلِكَ فَلْيَتَنَافَسِ ٱلْمُتَنَـٰفِسُونَ ﴿٢٦﴾

27)እዚ መስተ ኸኣ ካብ ላዕለዋይ ጀና ተቖናቢሩ ዝፈስስ እዩ።

وَمِزَاجُهُۥ مِن تَسْنِيمٍ ﴿٢٧﴾

28)እቶም ኣላህ ናብኡ ዝቐረቦም ካብዛ ዓይኒ ኣቀናቢሮም ይሰትዩ:

عَيْنًا يَشْرَبُ بِهَا ٱلْمُقَرَّبُونَ ﴿٢٨﴾

29)ብርግጽ እቶም ከሓድቲ (ቁረይሽ) ኑቶም ብኣላህ ዝኣመኑ ይስሕቅዎም ኔሮም:

إِنَّ ٱلَّذِينَ أَجْرَمُوا۟ كَانُوا۟ مِنَ ٱلَّذِينَ ءَامَنُوا۟ يَضْحَكُونَ ﴿٢٩﴾

30)ብቕድሚኦም ክሓልፉ እንከለዉ ከኣ ብዓይኖም እናመልከቱ የናሽውዎምን ይላገጹሎምን ኔሮም:

وَإِذَا مَرُّوا۟ بِهِمْ يَتَغَامَزُونَ ﴿٣٠﴾

31)እቶም ከሓድቲ ናብ ገዛኦም ምስ ተመልሱ ኸኣ በቲ ዘለዎም ክሕደት ተሓቢኖም የዕልሉን ይምሰጡሉን ኔሮም።

وَإِذَا ٱنقَلَبُوٓا۟ إِلَىٰٓ أَهْلِهِمُ ٱنقَلَبُوا۟ فَكِهِينَ ﴿٣١﴾

وَإِذَا رَأَوْهُمْ قَالُوٓا۟ إِنَّ هَٰٓؤُلَآءِ لَضَآلُّونَ ﴿٣٢﴾

32)ኑቶም ሰዓብቲ ነቢይ ሙሓመድ (ሰለላሁ ዓለይሂ ወሰለም) ክርእዩ እንከለዉ ከኣ: ብርግጽ እዞም ምስ መሓመድ ዘለዉ ጥፉኣት እዮም ይብሉ ኔሮም:

وَمَآ أُرْسِلُوا۟ عَلَيْهِمْ حَٰفِظِينَ ﴿٣٣﴾

33)እዞም ከሓድቲ እኮ ተግባራት ሙእሚኒን ክቆጻጸሩ ኣይተላእኩን ኣይተወከሉን።

فَٱلْيَوْمَ ٱلَّذِينَ ءَامَنُوا۟ مِنَ ٱلْكُفَّارِ يَضْحَكُونَ ﴿٣٤﴾

34)ሎሚ (ኣብዛ መዓልቲ ምጽኣተ ዓለም-ቂያማ) ሙእሚኒን ኑቶም ትማሊ ኣብ ኣዱንያ ዝስሕቅዎም ዝነበሩ ይስሕቅዎም:

عَلَى ٱلْأَرَآئِكِ يَنظُرُونَ ﴿٣٥﴾

35)ኣብ ዓራውቲ ኮይኖም (እናተደሰቱ ኑቶም ዝሳቐዩ ዘለዉ ካሓድቲ) ይርእይዎም:

هَلْ ثُوِّبَ ٱلْكُفَّارُ مَا كَانُوا۟ يَفْعَلُونَ ﴿٣٦﴾

36)ተፈድዮምዶ እዞም ከሓድቲ እታ ኣብ ኣዱንያ ዝገብሩዋ ዝነበሩ: (ማለት ከምታ ንሙእሚኒን ዝላገጹሎምን ዝስሕቅዎምን ዝነበሩ።)

## سورة الإنشقاق
## ሱረቱል'ኢንሺቓቕ (እቲ ምጭዳድ)

بِسْمِ ٱللَّهِ ٱلرَّحْمَٰنِ ٱلرَّحِيمِ

ብስም ኣላህ እቲ ፍጹም ርህሩህ እቲ ኣዝዩ ራህራሂ

إِذَا ٱلسَّمَآءُ ٱنشَقَّتْ ﴿١﴾

1)ሰማይ ምስተጨደደት (እዚ ኸኣ ካብቲ ምልክታት ቅያማ እዩ):

وَأَذِنَتْ لِرَبِّهَا وَحُقَّتْ ﴿٢﴾

2)ንጎይታኣ ሰሚዓ'ውን ተማእ ዘዘት: ጉቡኣ'ዩ ኸኣ ክትምእ ዘዝ:

وَإِذَا ٱلْأَرْضُ مُدَّتْ ﴿٣﴾

3)መሬት'ውን ምስተሰጠጠት: (ተዘርጊሓ ሰጥ ምስ በለት)

وَأَلْقَتْ مَا فِيهَا وَتَخَلَّتْ ﴿٤﴾

4)ኣብ ከብዳ ተቐቢሮም ዝርከቡ ምዉታትን ሃብትን'ውን ኣውጺኣ ገዲፋቶም:

وَأَذِنَتْ لِرَبِّهَا وَحُقَّتْ ﴿٥﴾

5)ንጎይታኣ ሰሚዓ'ውን ተማእ ዘዘት: ግቡኣ'ዩ ኸኣ ክትም እዝዝ:

يَٰٓأَيُّهَا ٱلْإِنسَٰنُ إِنَّكَ كَادِحٌ إِلَىٰ رَبِّكَ كَدْحًا فَمُلَٰقِيهِ ﴿٦﴾

6)እ ወዲ-ሰብ ጎይታኻ ንምርካብ ትጽዕር ኢኻ እሞ በቲ ዝጸዓርካዮ ግብሪ ንጎይታኻ ናይ ግድን ክትረኽቦ ኢኻ።

فَأَمَّا مَنْ أُوتِىَ كِتَـٰبَهُۥ بِيَمِينِهِۦ ﴿٧﴾

7)እንተ እቲ መጽሓፉ ብየማናይ ኢዱ ዝወሃብ

فَسَوْفَ يُحَاسَبُ حِسَابًا يَسِيرًا ﴿٨﴾

8)ቀሊል ሕሳብ ክተሓሳሰብ እዩ: (ዘንብታቱ ተራእዩ ከይተ ሓተተ ክመሓር እንክሎ):

وَيَنقَلِبُ إِلَىٰٓ أَهْلِهِۦ مَسْرُورًا ﴿٩﴾

9)ብታሕጓስ ከኣ ናብቶም ኣብ ጀና ዝርከቡ ቤተሰቡ ክኸይድ እዩ:

وَأَمَّا مَنْ أُوتِىَ كِتَـٰبَهُۥ وَرَآءَ ظَهْرِهِۦ ﴿١٠﴾

10)እንተ እቲ ብወገን ሕቖኡ መጽሓፉ ዝቕበል ግን (የማነይቲ ኢዱ ኣብ ክሳዱ ትእሰር ጸጋመይቲ ከኣ ብወገን ሕቖኡ ትኸውን):

فَسَوْفَ يَدْعُوا۟ ثُبُورًا ﴿١١﴾

11)ህልቀቱ ክጽውዕ እዩ: (ዋይ ጥፍኣተይ ዋይ ህልቀተይ እናበለ):

وَيَصْلَىٰ سَعِيرًا ﴿١٢﴾

12)እሳተ ጀሃነም'ውን ክኣትዋ እዩ:

إِنَّهُۥ كَانَ فِىٓ أَهْلِهِۦ مَسْرُورًا ﴿١٣﴾

13)ብርግጽ ኣብ ኣዱንያ እንክሎ ዊንታኡ እናፈጸመ ይድሰት ነይሩ:

إِنَّهُۥ ظَنَّ أَن لَّن يَحُورَ ﴿١٤﴾

14)ብርግጽ ናብ ኣላህ ዝምለስ ስለዘይመሰሎ:

بَلَىٰٓ إِنَّ رَبَّهُۥ كَانَ بِهِۦ بَصِيرًا ﴿١٥﴾

15)ክምለስ እዩ እባ ደኣ: ብር ግጽ ጎይታኡ'ውን ንዕኡን ንተግባሩን ሪኡዎ እዩ:

فَلَآ أُقْسِمُ بِٱلشَّفَقِ ﴿١٦﴾

16)ብዕራርቦ እምሕል (ሸፈቕ እቲ ጸሓይ ምስ ዓረበት ዝረአ ቀይሕ ባና እዩ):

وَٱلَّيْلِ وَمَا وَسَقَ ﴿١٧﴾

17)ብለይትን ለይቲ ብዝኣ ከቦን'ውን እምሕል:

وَٱلْقَمَرِ إِذَا ٱتَّسَقَ ﴿١٨﴾

18)ብወርሒ'ውን ምስ መሉአት እምሕል:

لَتَرْكَبُنَّ طَبَقًا عَن طَبَقٍ ﴿١٩﴾

19)ካብ ኩነት ናብ ኩነት ክትመሓላለፉ ም኿ንኩም (ካብ ሃብቲ ናብ ድኽነት ካብ ሞት ናብ ሂወት ካብ ኣዱንያ ናብ ኣኼራ.....)

فَمَا لَهُمْ لَا يُؤْمِنُونَ ﴿٢٠﴾

20)እዞም ኩሓድቲ እንታይ ኮይኖም እዮም ብኣላህ ዘይኣምኑ?

وَإِذَا قُرِئَ عَلَيْهِمُ ٱلْقُرْءَانُ لَا يَسْجُدُونَ ۩ ﴿٢١﴾

21)ቁርኣን እንተተቐርኣሎም ከኣ ዘይሰግዱ:

بَلِ ٱلَّذِينَ كَفَرُواْ يُكَذِّبُونَ ﴿٢٢﴾

22)እዞም ክሓድቲ እኮ ኑቲ ዝወረደ መጽሓፍ እዮም ዝነጽጉ ዘለዉ:

وَٱللَّهُ أَعۡلَمُ بِمَا يُوعُونَ ﴿٢٣﴾

23)ኣላህ'ውን ኑቲ ኣብ ልቦም ሓቢኦሞ ዘለዉ ክሕደት ይፈልጦ እዩ:

فَبَشِّرۡهُم بِعَذَابٍ أَلِيمٍ ﴿٢٤﴾

24)ኦ ሙሓመድ ብመሪር ስቅያት እስከ ኣበስሮም:

إِلَّا ٱلَّذِينَ ءَامَنُواْ وَعَمِلُواْ ٱلصَّٰلِحَٰتِ لَهُمۡ أَجۡرٌ غَيۡرُ مَمۡنُونِۭ ﴿٢٥﴾

25)ብጃካቶም ኣሚኖምን ሰናይ ግብሪ ዝፈጸሙን: ንሶም የ'ም'ውን ምሉእን ዘየቋርጽን ዓስቢ ዘለዎም።

# سورة البروج
# ሱረቱል'ቡሩጅ (እተን ከዋኽብቲ)

بِسۡمِ ٱللَّهِ ٱلرَّحۡمَٰنِ ٱلرَّحِيمِ

ብስም ኣላህ እቲ ፍጹም ርህሩህ እቲ ኣዝዩ ራህራሂ

وَٱلسَّمَآءِ ذَاتِ ٱلۡبُرُوجِ ﴿١﴾

1)በታ ሰማይ በዓልቲ ከዋኽብቲ እምሕል:

وَٱلۡيَوۡمِ ٱلۡمَوۡعُودِ ﴿٢﴾

2)ከምኡ'ውን በታ መዓልቲ ቆጸራ (ማለት መዓልቲ ምጽኣት) እምሕል:

وَشَاهِدٖ وَمَشۡهُودٖ ﴿٣﴾

3)ከምኡ'ውን ብመስካርን ብዝምስከረሉን:: (እዚ ኸኣ ደቂ-ሰብ ኣብ መዓልቲ ምጽኣት በቲ ዝበነኞ ታት ዝጥሕስዎ ዝነበሩ ትእዛዛት ኣላህ ይምስክሩ: ገለ ዑለማእ ከኣ ሻሂድ መዓልቲ ጁምዓት: መሽሁድ ድማ መዓልቲ ዓረፋ እዩ ይብሉ:)

قُتِلَ أَصۡحَٰبُ ٱلۡأُخۡدُودِ ﴿٤﴾

4)እቶም ጉድጓድ ኩዒቶም እሳት መሊኦም ንሙእሚኒን ዘቃጸሉ ንጉስን ወተሃደራቱን ካብ ርህራሄ ኣላህ ተሰጕጎም እዮም:

ٱلنَّارِ ذَاتِ ٱلۡوَقُودِ ﴿٥﴾

5)እታ እሳት ብነዳዲ ዝተባረዐት እያ ኔራ:

6)እቶም ከሓድቲ'ውን ነቶም ሙእሚኒን (ምእመናን) ኪቃጽሉ እንከለዉ ኣብ ገማግ ማ ኮፍ ኢሎም ይጥምትዎም ኔሮም:

7)ንሶም'ውን በቲ ኣንጻር ሙእሚኒን ዝገበርዎ ፈተነ ናይ ዓይኒ መሰኻኽር እዮም: (ወይ ውዒሎም እዮም):

8-9)እቲ ንሙእሚኒን መጽል ኢኦም ከኣ ብጀካ'ቲ በቲ ዕዙዝን ምስጉንን ዝኾነ ኣላህ ናይ ሰማያትን ምድርን ዋንነት ዘለዎ ስለ ዝኣመኑ'ዩ ደኣምበር ካልእ ምኽንያት የብሎምን: ኣላህ'ውን ኩሉ ነገራት ይፈልጠን ይርእዮን እዩ: ካብ ዓይኑ ዝሕባእ ነገር የለን:

10)ብርግጽ ነቶም ሙእሚኒንን ነተን ሙእሚናትን (ምእመ ናን ምእመናትን) ምርጫ ዘይ ሃብዎም (ማለት ሃይማኖት ኩም ግደፉ ወይ ሓዊ ንደዱ ብምባል ካብ ሃይማኖቶም ንኽውጽኡዎም ብእሳት ዘቃጸልዎም ሰባት) እሞ ኸኣ ካብቲ ግብሪ ዘይተናስሑ ናይ ጀሃነም ስቓይን ናይ ምቅጻል ስቓይን ይጽበዮም ኣሎ:

11)ብርግጽ ነቶም ዝኣመኑን ሰናይ ግብሪ ዝገበሩን ብትሕቲኡ ወሓዚ ዝውሕዝ ጀናታት ኣለዎም: እዚ'ዩ ኸኣ እቲ ዓቢ ዓወት::

12)ብርግጽ መቕጻዕቲ ኣላህ ብጣዕሚ ብርቱዕ እዩ:

13)ብርግጽ ንሱ(ኣላህ) እዩ ከኣ መባእታ ፍጥረታትን እንደገና ንምዉታት ኣተንሳእን::

إِذۡ هُمۡ عَلَيۡهَا قُعُودٞ ٦

وَهُمۡ عَلَىٰ مَا يَفۡعَلُونَ بِٱلۡمُؤۡمِنِينَ
شُهُودٞ ٧

وَمَا نَقَمُواْ مِنۡهُمۡ إِلَّآ أَن يُؤۡمِنُواْ بِٱللَّهِ
ٱلۡعَزِيزِ ٱلۡحَمِيدِ ٨ ٱلَّذِي لَهُۥ مُلۡكُ
ٱلسَّمَٰوَٰتِ وَٱلۡأَرۡضِۚ وَٱللَّهُ عَلَىٰ كُلِّ
شَيۡءٖ شَهِيدٌ ٩

إِنَّ ٱلَّذِينَ فَتَنُواْ ٱلۡمُؤۡمِنِينَ
وَٱلۡمُؤۡمِنَٰتِ ثُمَّ لَمۡ يَتُوبُواْ فَلَهُمۡ عَذَابُ
جَهَنَّمَ وَلَهُمۡ عَذَابُ ٱلۡحَرِيقِ ١٠

إِنَّ ٱلَّذِينَ ءَامَنُواْ وَعَمِلُواْ ٱلصَّٰلِحَٰتِ
لَهُمۡ جَنَّٰتٞ تَجۡرِي مِن تَحۡتِهَا ٱلۡأَنۡهَٰرُۚ
ذَٰلِكَ ٱلۡفَوۡزُ ٱلۡكَبِيرُ ١١

إِنَّ بَطۡشَ رَبِّكَ لَشَدِيدٌ ١٢

إِنَّهُۥ هُوَ يُبۡدِئُ وَيُعِيدُ ١٣

| | |
|---|---|
| 14)ንሱ እዩ ከኣ ንኣመንቲ ፍጹም መሓርን ኣዝዩ ኣፍቃርን: | وَهُوَ ٱلْغَفُورُ ٱلْوَدُودُ ﴿١٤﴾ |
| 15)በዓል ክቡርን ብሉጽን ዓርሺ (ዙፋን): | ذُو ٱلْعَرْشِ ٱلْمَجِيدُ ﴿١٥﴾ |
| 16)ድላዩ ዝገብር ምንም ነገር ዘይዓግቶን ዘየስንፎን: | فَعَّالٌ لِّمَا يُرِيدُ ﴿١٦﴾ |
| 17)ኦ መሓመድ: ወረቶም ንኣብያቶም ክሒደም ንኽዋግ እምም ዓስከር ዝዓሰኩ ኣሎካ ዶ? | هَلْ أَتَىٰكَ حَدِيثُ ٱلْجُنُودِ ﴿١٧﴾ |
| 18)ወረ ፈርዖንን ሰሙድን: *(ሰሙድ፥ ሳልሕ ዝተባህለ ነቢይ ዝተላእኮም ህዝቢ እዮም) :* | فِرْعَوْنَ وَثَمُودَ ﴿١٨﴾ |
| 19)እዞም ተላኢኽካዮም ዘለኻ ህዝቢ ዓረብ ግና ይኽሕዱኻ ኣለዉ: (ካብቶም ቀዳሞት ከሓድቲ ኣብነት ኣይወሰዱን:) | بَلِ ٱلَّذِينَ كَفَرُوا۟ فِى تَكْذِيبٍ ﴿١٩﴾ |
| 20)ኣላህ ከኣ ነቲ ኩሉ ዝገብሩዎ ዘለዉ ኣጥቢቑ ይፈልጦ እዩ: ከምቶም ቅድሚ ሕጂ ስቓይ ዘውረደሎም ኪኦም'ውን ከውርደሎም ይኽእል እዩ: | وَٱللَّهُ مِن وَرَآئِهِم مُّحِيطٌۢ ﴿٢٠﴾ |
| 21)እዚ ቁርኣን እምብዛ ክቡርን ብሩኽን እዩ: | بَلْ هُوَ قُرْءَانٌ مَّجِيدٌ ﴿٢١﴾ |
| 22)ኣብ ዝተሓለወ ሉሕ እዩ ተጻሒፉ: ማለት ኣብ (ኡመልኪታብ) ኣደ መጽሓፍ ዝተባህለ ሰይጣውንቲ ክበጽሕዎ ዘይክእሉ ምስ ኣላህ ዘሎ መጽሓፍ: | فِى لَوْحٍ مَّحْفُوظٍۭ ﴿٢٢﴾ |

## سورة الطارق
## ሱረቱ'ጣሪቕ (እቲ ለይታዊ ኮኾብ

| | |
|---|---|
| ብስም ኣላህ እቲ ፍጹም ርህሩህ እቲ ኣዝዩ ራህራሂ | بِسْمِ ٱللَّهِ ٱلرَّحْمَٰنِ ٱلرَّحِيمِ |
| 1)ብሰማይን ብለይታዊ ኮኾብን እምሕል: | وَٱلسَّمَآءِ وَٱلطَّارِقِ ﴿١﴾ |

وَمَآ أَدۡرَىٰكَ مَا ٱلطَّارِقُ ﴿٢﴾

2)እንታይ ከ ኣፍለጠካ
እንታይነት ለይታዊ ኮኾብ:

ٱلنَّجۡمُ ٱلثَّاقِبُ ﴿٣﴾

3)እቲ ብርቱዕ ብርሃን ዝህብ
ኮኾብ እዩ:

إِن كُلُّ نَفۡسٖ لَّمَّا عَلَيۡهَا حَافِظٞ ﴿٤﴾

4)ብርግጽ ዝኾነት ነፍሲ
እትገብሮን እትብሎን ቃላት
ዘጽንዑ መላኢካታት ኣለዉዋ:

فَلۡيَنظُرِ ٱلۡإِنسَٰنُ مِمَّ خُلِقَ ﴿٥﴾

5)ወዲ-ሰብ ካብ ምንታይ
ከምተፈጥረ ይተዓዘብ ይመል
ከት:

خُلِقَ مِن مَّآءٖ دَافِقٖ ﴿٦﴾

6)ካብ ኣብ ማሕጸን ዝፈስስ
ማይ እንድዩ ተፈጢሩ (ዘርኢ
ተባዕታይን ኣንስተይትን)

يَخۡرُجُ مِنۢ بَيۡنِ ٱلصُّلۡبِ وَٱلتَّرَآئِبِ ﴿٧﴾

7)እዚ ማይ ከኣ ካብ ሕቆ
(ሰብኣይን) ኣፍልቢ (ሰበይ
ትን) ዝወጽእ እዩ:

إِنَّهُۥ عَلَىٰ رَجۡعِهِۦ لَقَادِرٞ ﴿٨﴾

8)ብርግጽ ኣላህ ከኣ ንወዲ-ሰብ
ካብ ሞቱ (ቀብሩ) ክመልሶን
ከተስኦን ከኣሊ እዩ:

يَوۡمَ تُبۡلَى ٱلسَّرَآئِرُ ﴿٩﴾

9)ኣብቲ ምስጢራት ዝኽሸፈሉ
መዓልቲ ምጽኣት (ቅያማ)
ክመልሶ እዩ:

فَمَا لَهُۥ مِن قُوَّةٖ وَلَا نَاصِرٖ ﴿١٠﴾

10)ሽዕኡ ወዲ-ሰብ ካብ ዝወርዶ
ስቓይ ዘናግፍ ምንም
ሓይልን ማንም ደጋፍን
የብሉን:

وَٱلسَّمَآءِ ذَاتِ ٱلرَّجۡعِ ﴿١١﴾

11)በታ ሰማይ በዓልቲ ተመላ
ላስን ተኸታታልን ዝናም
እም ሕል:

وَٱلۡأَرۡضِ ذَاتِ ٱلصَّدۡعِ ﴿١٢﴾

12)በታ ምድሪ ንገረብን ንኣታኸ
ልትን ማያታ ንምውጻእ
እትጭደድ እምሕል:

إِنَّهُۥ لَقَوۡلٞ فَصۡلٞ ﴿١٣﴾

13)ቁርኣን ብርግጽ ሓቅን ሓሶ
ትን ዝፈላሊ ቃል ኣላህ እዩ:

وَمَا هُوَ بِٱلۡهَزۡلِ ﴿١٤﴾

14)ከምኡ'ውን ቀልድን ጸወታን
ኣይኮነን (ንዕኡ ኢሉ'ውን
ኣይወረደን:)

إِنَّهُمۡ يَكِيدُونَ كَيۡدٗا ﴿١٥﴾

15)ብርግጽ ህዝቢ መካ
ንሙሓመድ *(ሰለላሁ ዓለይሂ
ወሰለም)* ክኽድዑ ይጽዕሩ
እዮም ዘለዉ:

16)ኣላህ ሕነኦም ንኽፈድዮም ይእልመሎም እዩ ዘሎ:

وَأَكِيدُ كَيْدًا ﴿١٦﴾

17)ኦ መሓመድ: ኣላህ (ሱብ ሓነሁ ወታዓላ) ንኽሓድቲ መቕጻዕቲ ቀልጢፉ ከውርደሎም ኣይትሕተት: ግን ግዜ ሃቦም ቁሩብ ኣጸቢዮም: (እዚ ከኣ ንኽሓድቲ ዘፈራርህን ዝህድድን እዩ)::

فَمَهِّلِ ٱلْكَٰفِرِينَ أَمْهِلْهُمْ رُوَيْدًۢا ﴿١٧﴾

## سورة الأعلى
## ሱረቱል'ኣዕላ (እቲ ልዑል)

ብስም ኣላህ እቲ ፍጹም ርህሩህ እቲ ኣዝዩ ራህራሂ

بِسْمِ ٱللَّهِ ٱلرَّحْمَٰنِ ٱلرَّحِيمِ

1)(ሱብሓነ ረቢየል ኣዕላ ኢልካ) ንስም ልዑል ጎይታኻ ካብ ኩሉ ጉድለት ኣንጽሃዮ: ብኽብሪ ዘክሮ:

سَبِّحِ ٱسْمَ رَبِّكَ ٱلْأَعْلَى ﴿١﴾

2)እቲ ንወዲ-ሰብ ፈጢሩ ዘመዓራረዮ:

ٱلَّذِى خَلَقَ فَسَوَّىٰ ﴿٢﴾

3)ከምኡ'ውን እቲ ንኹሉ ነገራት ቀዲሱ ፈጢሩ ኖናቱ ዘስመረሉ (ማለት ንኹሉ ነገራት በብጸታኡን መልክዑን ዓይነቱን ፈጢሩ ሰብ ኮነ እንስሳ ብእተፈጥረሎም ሸቕይ ከመይ ጌሮም ከምዝጥቀሙ ሓቢርዎም)::

وَٱلَّذِى قَدَّرَ فَهَدَىٰ ﴿٣﴾

4)ከምኡ'ውን እቲ እንስሳ ዝበልዕዎ ቀጠልያ ሳዕሪ ካብ መሬት ዘውጽኦ:

وَٱلَّذِىٓ أَخْرَجَ ٱلْمَرْعَىٰ ﴿٤﴾

5)ብድሕሪኡ'ውን ነዚ ሳዕሪ'ዚ ኣንቂጹ ከምዝሰባበርን ከምዝጽልምን ዝገበረ:

فَجَعَلَهُۥ غُثَآءً أَحْوَىٰ ﴿٥﴾

6-7)ኦ መሓመድ: ንባብ ብጅብሪል ጌርና ክነምህረካ ኢና: ብዘይካ'ቲ ኣላህ ንኽትርዞ ዝወሰነ ዘረሰዓካ ኣያታት እንተዘይኮነ ዘንበብ

سَنُقْرِئُكَ فَلَا تَنسَىٰٓ ﴿٦﴾ إِلَّا مَا شَآءَ

ٱللَّهُ ۚ إِنَّهُۥ يَعْلَمُ ٱلْجَهْرَ وَمَا يَخْفَىٰ ﴿٧﴾

ካዮ ኣይትርስያን ኢኻ፡ ኣላህ እቲ ግሉጽን ስቱርን ዝኾነ ተግባራትን ቃላትን ይፈልጠ እዩ፡

8)ነቲ ናብ መገዲ ጀና ዝወስድ ስራሓት'ውን ክነቕልለልካ ኢና፡

وَنُيَسِّرُكَ لِلْيُسْرَىٰ ﴿٨﴾

9)በቲ ዘውረድናልካ ቁርኣን ንደቂ-ሰብ ኣዘኻኽሮም፣ ጻውዒት ኣቕርበሎም ብሕልፊ ነቶም'ዚ ምዝኽኻር'ዚ ዝጠቕሞም፡[49]

فَذَكِّرْ إِن نَّفَعَتِ الذِّكْرَىٰ ﴿٩﴾

10)እቲ ፈራህ ረቢ ከኣ ብምዝኽኻር ክጥቀምን ክእረምን እዩ፡

سَيَذَّكَّرُ مَن يَخْشَىٰ ﴿١٠﴾

11)እቲ ቅርሱስ ድማ ካብኣ ይርሕቕ፡

وَيَتَجَنَّبُهَا الْأَشْقَى ﴿١١﴾

12)እቲ ኣብታ ዓባይ እሳት (እሳት ጀሃነም) ዝኣቱ፡

الَّذِي يَصْلَى النَّارَ الْكُبْرَىٰ ﴿١٢﴾

13)ኣብኣ'ውን ሞት ረኺቡ ኣየዕርፍን፡ ሂየት ረኺቡ ከኣ ብሂወቱ ኣይረብሕን እዩ፡

ثُمَّ لَا يَمُوتُ فِيهَا وَلَا يَحْيَىٰ ﴿١٣﴾

14-15)እቲ ካብ ሽርክነት ነፍሱ ዘንጸሀን (ወይ ዘካት ዝሃበ) ስም ኣላህ እናኣልዓለ ዱዓን ሰላትን ዝፈጸመን ብርግጽ ተዓዊቱ እዩ፡

قَدْ أَفْلَحَ مَن تَزَكَّىٰ ﴿١٤﴾ وَذَكَرَ اسْمَ رَبِّهِ فَصَلَّىٰ ﴿١٥﴾

16)ግን ደቂ ሰብ ነዚ ክይፈጸምኩም ንናይ ኣዱንያ ሓላፊ ሂወት ኢኹም ቀዳምነት እትህቡ፡

بَلْ تُؤْثِرُونَ الْحَيَاةَ الدُّنْيَا ﴿١٦﴾

17)እታ ኣኼራ (ምጽኣተ ዓለም) ተራፊትን ብልጽትን እንኮላ፡

وَالْآخِرَةُ خَيْرٌ وَأَبْقَىٰ ﴿١٧﴾

18)ብርግጽ እዚ ዝተጠቕሰ ናይ ሙእሚኒን ዓወት ኣብቲ ቅድሚ ቁርኣን ዝወረደ መጻሕፍቲ ተዘርዚሩ እዩ፡

إِنَّ هَٰذَا لَفِي الصُّحُفِ الْأُولَىٰ ﴿١٨﴾

---

49 እቲ ምዝኽኻር ወይ ዳዕዋ ብቐንዲ ነቶም ዝጥቀሙን ዘይጥቀሙን እዩ ዝዋሃብ ግን ነቶም ዝጥቀሙ ቀዳምነት ኣለዎም፡ እቶም ደይ መደይ ኢሎም ክሕደት ዝመረጹ ግን ንኽዘኻኽሩ ኣየድልን እዩ።

19)ኣብ መጻሕፍቲ ኢብራሂምን ሙሳን (ዓለይሂም ሰላም) ተጠቒሱ እዩ።

صُحُفِ إِبْرَٰهِيمَ وَمُوسَىٰ ﴿١٩﴾

# سورة الغاشية
# ሱረቱል'ቓሺ.ያ (እ.ታ ሸፋኒት)

ብስም ኣላህ እቲ ፍጹም ርህሩህ እቲ ኣዝዩ ራህራሂ

بِسْمِ ٱللَّهِ ٱلرَّحْمَٰنِ ٱلرَّحِيمِ

1)ኦ መሓመድ ወረ መዓልቲ ምጽኣት (ቅያማ) መጺኡካ ዶ? (ኣል.ቓሽ.ያ ስም ናይ ቂያማ እዩ ንኹሉ ፍጡር ብመዓ.ታ ስለ እትዕብልሎ)

هَلْ أَتَىٰكَ حَدِيثُ ٱلْغَٰشِيَةِ ﴿١﴾

2)ኣብታ መዓልቲ'ቲኣ ገጻት ደቂ-ሰብ ብውርደትን ሕስረትን ይደንን:

وُجُوهٌ يَوْمَئِذٍ خَٰشِعَةٌ ﴿٢﴾

3)ኣብ ኣዱንያ ንኣላህ ነምልኽ ኣለና እናበሉ ይሰርሑን ነብሶም የድክሙን ኔሮም: ግን እቲ ስርሖም ብዘይ እምነት ስለ ዝኾነ (ኣስላም ስለ ዘይኮኑ) ካብ ኣላህ ተቐባልነት ኣይረኸበን:

عَامِلَةٌ نَّاصِبَةٌ ﴿٣﴾

4)እዚ ገጽ'ዚ ኣብ ውዑይ እሳት ክቃጸል እዩ:

تَصْلَىٰ نَارًا حَامِيَةً ﴿٤﴾

5)ካብ'ቲ ብጣዕሚ ውዑይ ዝኾነ ፈልፋሊ ክሰትዩ እዮም:

تُسْقَىٰ مِنْ عَيْنٍ ءَانِيَةٍ ﴿٥﴾

6)ብጆካ ደሪዕ ዝተባህለ እሾኽ ካልእ መግቢ የብሎምን:

لَّيْسَ لَهُمْ طَعَامٌ إِلَّا مِن ضَرِيعٍ ﴿٦﴾

7)ንሱ'ውን ንበላዒኡ ኣየስብሕ ካብ ጥሜት ከኣ ኣየዕንግል:

لَّا يُسْمِنُ وَلَا يُغْنِى مِن جُوعٍ ﴿٧﴾

8)ኣብታ መዓልቲ'ቲኣ ዝናዓ ማን ዝድሰታን ገጻት ከኣ ኣለዋ :

وُجُوهٌ يَوْمَئِذٍ نَّاعِمَةٌ ﴿٨﴾

9)በቲ ኣብ ኣዱንያ ዝጻዓረኦ ይዓግባ:

لِّسَعْيِهَا رَاضِيَةٌ ﴿٩﴾

10)ኣብ ላዕለወይቲ ጀና ይኣትዋ:

فِي جَنَّةٍ عَالِيَةٖ (١٠)

11)ኣብኡ ፍረ ዘይብሉ ሕማቕ ዘረባ ኣይሰምዓ:

لَّا تَسۡمَعُ فِيهَا لَٰغِيَةٗ (١١)

12)ኣብኣ ወሓዚት ዓይኒ ኣላ:

فِيهَا عَيۡنٞ جَارِيَةٞ (١٢)

13)ኣብኣ ክብ ዝበለ ዓራውቲ ኣሎ:

فِيهَا سُرُرٞ مَّرۡفُوعَةٞ (١٣)

14)ከምኡ'ውን መቓድሕ ኣብ ቅድሚኦም ይቕመጥ:

وَأَكۡوَابٞ مَّوۡضُوعَةٞ (١٤)

15)መተርኣሲ'ውን ጥቓ ንጥቓ ተሰሪዑ:

وَنَمَارِقُ مَصۡفُوفَةٞ (١٥)

16)ሰፈሕ መናጽፍ ኣብ እተፈላለየ ቦታ ተነጺፉ:

وَزَرَابِيُّ مَبۡثُوثَةٌ (١٦)

17)(ሙሽሪኪን መካ) ኣግማል ከመይ ከም እተፈጥራ ኣይዕዘቡን ድዮም? (ክእለት ናይ ኣላህ ንኸፈልጡ)

أَفَلَا يَنظُرُونَ إِلَى ٱلۡإِبِلِ كَيۡفَ خُلِقَتۡ (١٧)

18)ሰማይ'ውን ከመይ ከም እተላዓለት

وَإِلَى ٱلسَّمَآءِ كَيۡفَ رُفِعَتۡ (١٨)

19)ኣኽራናት'ውን ከመይ ከም እተተኽላ:

وَإِلَى ٱلۡجِبَالِ كَيۡفَ نُصِبَتۡ (١٩)

20)መሬት'ውን ከመይ ከም እተሰጠሐት:

وَإِلَى ٱلۡأَرۡضِ كَيۡفَ سُطِحَتۡ (٢٠)

21)ኦ መሓመድ ናትካ ግደ ምዝኽኻር ጥራይ ስለ ዝኾነ ኣዘኻኽሮም ኢኻ:

فَذَكِّرۡ إِنَّمَآ أَنتَ مُذَكِّرٞ (٢١)

22)መላኺኦም ኣይኮንካን ገዲድካ ብሓይሊ ከተእምኖም:

لَّسۡتَ عَلَيۡهِم بِمُصَيۡطِرٍ (٢٢)

23)ግን እቲ ዘድሓርሓረን (ሕቕኡ ዝሃበን) ዝኸሓደን:

إِلَّا مَن تَوَلَّىٰ وَكَفَرَ (٢٣)

24)ኣላህ በቲ ዓቢ ስቓይ ከሳቕዮ እዩ: (ንሱ ከኣ ናይ ጀሃነም ስቓይ እዩ):

فَيُعَذِّبُهُ ٱللَّهُ ٱلۡعَذَابَ ٱلۡأَكۡبَرَ (٢٤)

25)ብርግጽ ምስ ሞቱ ምምላሶም ናባና እዩ:

إِنَّ إِلَيۡنَآ إِيَابَهُمۡ (٢٥)

26)ብድሕሪኡ'ውን ብርግጽ ሕሳቦም ናባና እዩ: (በዓል

ثُمَّ إِنَّ عَلَيۡنَا حِسَابَهُم (٢٦)

*ሰናይ ይኹን በዓል እከይ ግብሪ ዓስቡ ከም ግብሩ ይረክብ)*

سـورة الفجـر

## ሱረቱል'ፈጅር (እቲ ወጋሕታ)

ብስም ኣላህ እቲ ፍጹም ርህሩህ
እቲ ኣዝዩ ራህራሂ

بِسۡمِ ٱللَّهِ ٱلرَّحۡمَٰنِ ٱلرَّحِيمِ

1)ብወጋሕታ እምሕል:

وَٱلۡفَجۡرِ ١

2)ብዓሰርተ ለይቲ ናይ ወርሒ ዙልሒጃ እምሕል:

وَلَيَالٍ عَشۡرٖ ٢

3)ብንጽልን ብድርብን (ብተመ ቃልን ብዘይ ተመቃልን) ካብ ኩሉ ነገራት እምሕል:

وَٱلشَّفۡعِ وَٱلۡوَتۡرِ ٣

4)ብለይቲ እንተደኣ ኣብ ምኻዱ ተቐራሪቡ እምሕል:

وَٱلَّيۡلِ إِذَا يَسۡرِ ٤

5)እዚ ዝጠቐስክዎ ንበዓል ኣእምሮ እኹል ማሕላ እንድዩ:

هَلۡ فِي ذَٰلِكَ قَسَمٞ لِّذِي حِجۡرٍ ٥

6)ኦ መሓመድ: ረብኻ (ጎይታኻ) ንህዝቢ ዓድ ከመይ ከምዝገበሮም ትፈልጥ እንዲኻ: ምስ'ቲ ኹሉ ሓይሎምን ነዊሕ ዕድሜኦምን ከምዘህለቖም:

أَلَمۡ تَرَ كَيۡفَ فَعَلَ رَبُّكَ بِعَادٍ ٦

7)ኢረም (ካልኣይ ስም ናይ ዓድ እዩ) ዛቱል ዒማድ[50] ከኣ ስም ናይ ከተመኦም እያ:

إِرَمَ ذَاتِ ٱلۡعِمَادِ ٧

8)ንዓኣ ዝመስል ኣብ ምሉእ መሬት ኣይተፈጥረን:

ٱلَّتِي لَمۡ يُخۡلَقۡ مِثۡلُهَا فِي ٱلۡبِلَٰدِ ٨

9)ኑቶም ኣብ ኣል-ቁራ ዝተባህለ ሩባ ኣእማን ዝቐራርጹ(ዝጸርቡ) ህዝቢ ሰሙድ'ውን ከመይ ከምዝገበሮም ትፈልጥ እንዲኻ:

وَثَمُودَ ٱلَّذِينَ جَابُواْ ٱلصَّخۡرَ بِٱلۡوَادِ ٩

10)ከምኡ'ውን በቲ ሸካል ጌሩ ሰብ ዝቐንጽል ዝነበረ

وَفِرۡعَوۡنَ ذِي ٱلۡأَوۡتَادِ ١٠

---

50 ደማስኮ እያ ይበሃል

ፈርያን:[51]

11)እቶም ኣብዛ መሬት ብትዕቢት ትእዛዛት ኣላህ ዝገሃሱ (ዓድን ሰሙድን ፈርያንን):

ٱلَّذِينَ طَغَوْا۟ فِى ٱلْبِلَٰدِ ﴿١١﴾

12)ብዙሕ ብልሽውና ኸኣ ኣብታ መሬት ፈጸሙ:

فَأَكْثَرُوا۟ فِيهَا ٱلْفَسَادَ ﴿١٢﴾

13)ጎይታኻ ከኣ ብርቱዕ ስቅያት ከስከሰሎም:

فَصَبَّ عَلَيْهِمْ رَبُّكَ سَوْطَ عَذَابٍ ﴿١٣﴾

14)ብርግጽ ጎይታኻ ኩሉ ግብሪ ወዲ-ሰብ ይከታተሎ እዩ ዝሕበኦ ነገር የለን:

إِنَّ رَبَّكَ لَبِٱلْمِرْصَادِ ﴿١٤﴾

15)ወዲ-ሰብ ግን እንተደኣ ጎይታኡ ብሽሻይ ፈቲኑዎ: ብገንዘብን ብጥዑም ናብራን ኣኽቢሩዎ እዚ ነገር'ዚ ፈተና ምዃኑ ረሲዑ ከየመስገነ ጎይታይ ኣኽቢሩኒ ኢሉ ይሕጉስ:

فَأَمَّا ٱلْإِنسَٰنُ إِذَا مَا ٱبْتَلَىٰهُ رَبُّهُۥ فَأَكْرَمَهُۥ وَنَعَّمَهُۥ فَيَقُولُ رَبِّىٓ أَكْرَمَنِ ﴿١٥﴾

16)እንተደኣ ናብራኡ ኣጽቢቡ ፈቲንዎ ድማ ጎይታይ ኣሕሲሩኒ ኣዋሪዱኒ ይብል: (እዚ ኸኣ ጠባይ ናይ ከሓዲ እዩ: ክብረትን ሕስረትን ብሽሻይ ኣዱንያ ስለ ዝቖጽሮ)

وَأَمَّآ إِذَا مَا ٱبْتَلَىٰهُ فَقَدَرَ عَلَيْهِ رِزْقَهُۥ فَيَقُولُ رَبِّىٓ أَهَٰنَنِ ﴿١٦﴾

17)ኣይፋሉን: እዞም ከምዚ ትብሉ ደቂ-ሰብ፣ ንዘኽታም እኳ ሰናይ ግብሪ ኣይትገብሩሉን ኢኹም፣

كَلَّا ۖ بَل لَّا تُكْرِمُونَ ٱلْيَتِيمَ ﴿١٧﴾

18)መስኪን ንምምጋብ ከኣ ነንሕድሕድኩም ኣይትደፋፍኡን ኢኹም:

وَلَا تَحَٰٓضُّونَ عَلَىٰ طَعَامِ ٱلْمِسْكِينِ ﴿١٨﴾

19)ንዘይናትኩም ውርሻ ድማ ብርቱዕ ኣበላልዓ ኢኹም እትበልዑዎ:

وَتَأْكُلُونَ ٱلتُّرَاثَ أَكْلًا لَّمًّا ﴿١٩﴾

20)ገንዘብ ከኣ ብጣዕሚ ኢኹም እትፈትዉ:

وَتُحِبُّونَ ٱلْمَالَ حُبًّا جَمًّا ﴿٢٠﴾

51 ብሽኻል ጌሩ ሰብ ይቕንጽል ኔሩ: ወይ ወተሃደሩ ብዙሕ ስለ ዝነበረ ቴንዳታቶም ማእለያ ዘይብሉ ሽኻል የድልዮ ኔሩ።

21)ኣይፋልኩምን: መሬት ምስ ተሰባበረትን ምስ ተጠሓሐነትን:

كَلَّآ إِذَا دُكَّتِ ٱلۡأَرۡضُ دَكّٗا دَكّٗا ﴿٢١﴾

22)ጎይታኻ ምስ መጸ: ከምኡ'ውን መላኢካታት ብመስርዕ ተሰሪዖም ምስ መጽኡ:

وَجَآءَ رَبُّكَ وَٱلۡمَلَكُ صَفّٗا صَفّٗا ﴿٢٢﴾

23)መላኢካታት ከኣ ሽዑ ንጀሃነም ኣምጺኦም ኣቕረብዋ: ሽዑ እዩ ወዲ ሰብ ዝጠዓስ: እንታይ'ሞ ክኸውን ሽዑ ተጣዒስካ: ምንም ኣይጠቅምን እዩ:

وَجِاْيٓءَ يَوۡمَئِذِۭ بِجَهَنَّمَۚ يَوۡمَئِذٖ يَتَذَكَّرُ ٱلۡإِنسَٰنُ وَأَنَّىٰ لَهُ ٱلذِّكۡرَىٰ ﴿٢٣﴾

24)ኩሓዲ ብኻ ንናይ ኣኼራ ሂየተይ ሰናይ ኣሕሊፈ ምጸናሕኩ ኢሉ ይምነ:

يَقُولُ يَٰلَيۡتَنِي قَدَّمۡتُ لِحَيَاتِي ﴿٢٤﴾

25)ሽዕኡ: ከምቲ ናይ ኣላህ ስቅያት ዘሳቒ ወላ ሓደ የለን:(ማለት ከምቲ ንኸሓዲ ዘሳቕዮ)

فَيَوۡمَئِذٖ لَّا يُعَذِّبُ عَذَابَهُۥٓ أَحَدٞ ﴿٢٥﴾

26)ከምኡውን ከምቲ ናቱ ኣተኣሳስራ ዝኣስር ወላ ሓደ የለን:

وَلَا يُوثِقُ وَثَاقَهُۥٓ أَحَدٞ ﴿٢٦﴾

27)(ኣላህ ነታ ሙእሚን ዝኾነት ነፍሲ ከምዚ ይብል)፥ ኦ ኣንቲ ዕግብትን ሕጉስትን ነፍሲ:

يَٰٓأَيَّتُهَا ٱلنَّفۡسُ ٱلۡمُطۡمَئِنَّةُ ﴿٢٧﴾

28)ናብ ጎይታኺ ፈቲኽን ተፈትዩልክን ተመለሲ:

ٱرۡجِعِيٓ إِلَىٰ رَبِّكِ رَاضِيَةٗ مَّرۡضِيَّةٗ ﴿٢٨﴾

29)ምስቶም ባሮተይ እተዊ ተሓወሲ:

فَٱدۡخُلِي فِي عِبَٰدِي ﴿٢٩﴾

30)ኣብ ጀነተይ'ውን እተዊ::

وَٱدۡخُلِي جَنَّتِي ﴿٣٠﴾

## سورة البلد
## ሱረቱል'በለድ (እታ ዓዲ)

ብስም ኣላህ እቲ ፍጹም ርህሩህ እቲ ኣዝዩ ራህራሂ

بِسۡمِ ٱللَّهِ ٱلرَّحۡمَٰنِ ٱلرَّحِيمِ

1)በዚ ዓዲ'ዚ (መካ) እምሕል:

لَآ أُقۡسِمُ بِهَٰذَا ٱلۡبَلَدِ ﴿١﴾

وَأَنتَ حِلٌّۢ بِهَٰذَا ٱلْبَلَدِ ﴿٢﴾

2)አ መሓመድ በቲ ንዓኻ ድላይካ ክትገብረሉ ናጻ ዝኾነ ዓዲ: (ማለት ኣብ መካ ክዋጋእን ክቐትልን ክፍቀደሉ ምኺኑ ተበስር ኣያ እያ: ኣብ ፈትሕ (ኵናት) መካ ከኣ ስለ እተፈቕደትሉ ቀቲሉን ተዋጊኡን።)

وَوَالِدٍ وَمَا وَلَدَ ﴿٣﴾

3)ብወላድን ብውላዱን'ውን እምሕል: (ማለት ብኣደምን ብናቱ ዘርእን:)

لَقَدْ خَلَقْنَا ٱلْإِنسَٰنَ فِى كَبَدٍ ﴿٤﴾

4)ብርግጽ ንወዲ ሰብ ኣብዛ ኣዱንያ ጻዕረኛ፣ ድኻመኛን መከረኛን ጌርና ፈጢርናዮ:

أَيَحْسَبُ أَن لَّن يَقْدِرَ عَلَيْهِ أَحَدٌ ﴿٥﴾

5)ወዲ-ሰብ ዝገበረ እንተገበረ ማንም ዘይከእሎ ዶ ይመስሎ?

يَقُولُ أَهْلَكْتُ مَالًا لُّبَدًا ﴿٦﴾

6)ብዙሕ ገንዘብ እየ ኣጥፊአ እናበለ ይጀሃር:

أَيَحْسَبُ أَن لَّمْ يَرَهُۥٓ أَحَدٌ ﴿٧﴾

7)ገንዘቡ ካበይ ከምዘጥረዮን ኣበይ ከምዘጥፈኦን ማንም ዘይረኣዮ ድዩ መሲልዎ ከምዚ ኢሉ ዝዛረብ:

أَلَمْ نَجْعَل لَّهُۥ عَيْنَيْنِ ﴿٨﴾

8)ክልተ ዝርእየለን ዓይኒ ዶ ኣይገበርናሉን ኢና?

وَلِسَانًا وَشَفَتَيْنِ ﴿٩﴾

9)ከምኡ'ውን ዝዛረበላ መልሓስን ክልተ ከናፍርን:

وَهَدَيْنَٰهُ ٱلنَّجْدَيْنِ ﴿١٠﴾

10)ከምኡ'ውን እተን ክልተ መገዲ ሰናይን መገዲ እከይን ኣይሓበርናዮን ዲና?

فَلَا ٱقْتَحَمَ ٱلْعَقَبَةَ ﴿١١﴾

11)ነታ ዓቐብ ግዳ ዘይወጸ (ማለት እቲ ካብ ሰናይ ግብሪ ዝዓግቶ ዘሎ ዓቐብ- ናይ ሸይጣን ምትላልን ናይ ነፍሲ ዊንታን-)

وَمَآ أَدْرَىٰكَ مَا ٱلْعَقَبَةُ ﴿١٢﴾

12)እታ ዓቐብ እንታይ ምኻና ትፈልጣ ዶ ?

فَكُّ رَقَبَةٍ ﴿١٣﴾

13)ንሳ ንባርያ ካብ ባርነት ናጻ ምስዳድ ኢያ:

أَوْ إِطْعَٰمٌ فِى يَوْمٍ ذِى مَسْغَبَةٍ ﴿١٤﴾ يَتِيمًا ذَا مَقْرَبَةٍ ﴿١٥﴾ أَوْ مِسْكِينًا ذَا مَتْرَبَةٍ ﴿١٦﴾

14-16)ወይ ከኣ ኣብ መዓልቲ ጥሜት ንዘኽታም ዘመድካ ወይ ንኣዝዩ ምስኪን ዝኾነ ድኻ ምምጋብ:

17)ኣብ ርእሲኡ ኸኣ ካብቶም ብኣላህ ኣሚኖም ትዕግስትን ርህራሄን ንኸህልዎም ነንሓድሕዶም ዝተላበዉ ክኸውን:

ثُمَّ كَانَ مِنَ ٱلَّذِينَ ءَامَنُوا۟ وَتَوَاصَوْا۟ بِٱلصَّبْرِ وَتَوَاصَوْا۟ بِٱلْمَرْحَمَةِ ﴿١٧﴾

18)እዚኦም እዮም ሰብ የማን: ንጀና ዝኣትዉ:

أُو۟لَـٰٓئِكَ أَصْحَـٰبُ ٱلْمَيْمَنَةِ ﴿١٨﴾

19)እቶም ብቁርኣን ይኹን ብኻልእ ምልክታት ኣላህ ዝኽሓዱ ኸኣ ሰብ ጸጋም እዮም:

وَٱلَّذِينَ كَفَرُوا۟ بِـَٔايَـٰتِنَا هُمْ أَصْحَـٰبُ ٱلْمَشْـَٔمَةِ ﴿١٩﴾

20)ዕጽውቲ ሓዊ ኸኣ ኣላቶም:

عَلَيْهِمْ نَارٌ مُّؤْصَدَةٌۢ ﴿٢٠﴾

## سورة الشمس
## ሱረቱ'ሽምስ (እታ ፀሓይ)

ብስም ኣላህ እቲ ፍጹም ርህሩህ እቲ ኣዝዩ ራህራሂ

بِسْمِ ٱللَّهِ ٱلرَّحْمَـٰنِ ٱلرَّحِيمِ

1)ብፀሓይን ብብርሃናን እምሕል:

وَٱلشَّمْسِ وَضُحَىٰهَا ﴿١﴾

2)ብወርሒ'ውን ብብርሃና ንፀሓይ ምስ ተኸተለት እምሕል *(እዚ ከኣ ኣብ መበል 13: 14: 15: ናይ ወርሒ ክኸውን እንከሎ እዩ)*

وَٱلْقَمَرِ إِذَا تَلَىٰهَا ﴿٢﴾

3)ብመዓልቲ'ውን ንፀሓይ በግ ምስ ኣበላ እምሕል

وَٱلنَّهَارِ إِذَا جَلَّىٰهَا ﴿٣﴾

4)ብለይቲ'ውን ንፀሓይ ብጸልማቱ ምስ ሸፈና እምሕል:

وَٱلَّيْلِ إِذَا يَغْشَىٰهَا ﴿٤﴾

5)ብሰማይን በቲ ንዓኣ ዝነደቓ ኣላህን እምሕል:

وَٱلسَّمَآءِ وَمَا بَنَىٰهَا ﴿٥﴾

6)ብመሬትን በቲ ንዓኣ ዝዘርገሓ ኣላህን እምሕል:

وَٱلْأَرْضِ وَمَا طَحَىٰهَا ﴿٦﴾

7)ብነፍስን በቲ ንዓኣ ብኣካላ ዘመዓራረያ ኣላህን እምሕል:

وَنَفْسٍ وَمَا سَوَّىٰهَا ﴿٧﴾

8)ነዛ ነፍሲ ከኣ እከይ ግብራን ሰናይ ግብራን ኣረዲኡዋን ኣፍሊጥዋን እዩ:

فَأَلْهَمَهَا فُجُورَهَا وَتَقْوَىٰهَا ﴿٨﴾

9)እቲ ንትእዛዛት ኣላህ ብምኽታል ነፍሱ ዘንጸሀ ብርግጽ ዕዉት እዩ:

قَدْ أَفْلَحَ مَن زَكَّىٰهَا ﴿٩﴾

10)እቲ ንትእዛዛት ኣላህ ብምንጻግ ነፍሱ ዘርከሰ ኸኣ ብርግጽ ውዱቕን ከሳርን እዩ:

وَقَدْ خَابَ مَن دَسَّىٰهَا ﴿١٠﴾

11)ሰሙድ ዝበሃሉ ህዝቢ ብሰንኪ ሕሉፍ ክሕደቶም ነቲ ትእዛዝ ኣላህ ነጺጎሞ እዮም:

كَذَّبَتْ ثَمُودُ بِطَغْوَىٰهَآ ﴿١١﴾

12)እቲ ተካል ዝኾነ ነታ ገመል ክቐትል ምስ ተበገሰ:

إِذِ ٱنۢبَعَثَ أَشْقَىٰهَا ﴿١٢﴾

13)ሳልሕ ዝተባህለ ልኡኽ ኣላህ ከኣ ካብዛ ናይ ኣላህ ገመል ተጠንቀቑ ኣይትቕተልዋ: እቲ ማይ እትሰትየሉ ውሱን ዕለት'ውን ኣይትቕረብዎ በሎም:

فَقَالَ لَهُمْ رَسُولُ ٱللَّهِ نَاقَةَ ٱللَّهِ وَسُقْيَٰهَا ﴿١٣﴾

14)ዘረባ ሳልሕ ነጺጎም ነታ ገመል ቀተሉዋ እሞ: ጎ ይታኦም በቲ ዝፈጸምዎ ዘንቢ(ሓጢኣት) ንኹሎም ብሓፈሻኦም ዓቢ ምስ ንእሽቶ ኣህለቖም:

فَكَذَّبُوهُ فَعَقَرُوهَا فَدَمْدَمَ عَلَيْهِمْ رَبُّهُم بِذَنۢبِهِمْ فَسَوَّىٰهَا ﴿١٤﴾

15)ኣላህ: ዝመጽእ ሓላፍነት ከይፈረሀ እውን ኣህለቖም: *(ማለት ንኣላህ ዝቆጻጸር ማንም ስለዘየሎ እዚ ክመጻኒ'ዩ ከይበለ ድላዩ ፈጺሙ:)*

وَلَا يَخَافُ عُقْبَٰهَا ﴿١٥﴾

## سـورة الليـل
## ሱረቱል'ለይል (እታ ለይቲ)

ብስም ኣላህ እቲ ፍጹም ርህሩህ እቲ ኣዝዩ ራህራሂ

بِسْمِ ٱللَّهِ ٱلرَّحْمَٰنِ ٱلرَّحِيمِ

1)በቲ ለይቲ ነቲ ዝነበረ ብርሃን ብጸልማቱ ምስ ሸፈኖ እምሕል:

وَٱلَّيْلِ إِذَا يَغْشَىٰ ﴿١﴾

2)በቲ መዓልቲ በሪሁን በግ ምስ በለን እምሕል:

وَٱلنَّهَارِ إِذَا تَجَلَّىٰ ﴿٢﴾

3)በፈጣጥራ ተባዕታይን እንስተ ይትን (ወይ በቲ ተባዕታይን እንስተይትን ዝፈጠረ) እምሕል:

وَمَا خَلَقَ ٱلذَّكَرَ وَٱلْأُنثَىٰٓ ﴿٣﴾

4)ብርግጽ ጻዕርኹም በበይኑ ከምዝኾነ (ገለኹም ንጀና ገለኹም ንጀሃነም ይጽዕር ከምዝሎ:)

إِنَّ سَعْيَكُمْ لَشَتَّىٰ ﴿٤﴾

5)እንተ እቲ ገንዘቡ ንሰናይ ዋሃብን ፈራህ ረብን ዝኾነ:

فَأَمَّا مَنْ أَعْطَىٰ وَٱتَّقَىٰ ﴿٥﴾

6)በቲ ኣላህ ዝገበረሉ ውዕል'ውን ዝኣመነ (ማለት ኣላህ ኑቲ ዘውጽኦ ገንዘብ ክትክኣሉ ምኻኑ ወይ ብጀና ዝኣመነን:)

وَصَدَّقَ بِٱلْحُسْنَىٰ ﴿٦﴾

7)ናብቲ ኣላህ ዝፈትዎ ሰናይ ግ ብሪ ንክኸይድ ከነቅልለሉ ኢና:

فَسَنُيَسِّرُهُۥ لِلْيُسْرَىٰ ﴿٧﴾

8)ግን እቲ በቒቑ ገንዘቡ ናብ ሰናይ ግብሪ ዘየዋፈረ: ናይ ኣኼራ ገዲፉ ብናይ ኣዱንያ ሽሻይ ዝዓገበ:

وَأَمَّا مَنۢ بَخِلَ وَٱسْتَغْنَىٰ ﴿٨﴾

9)ከምኡ'ውን በቲ ኣላህ ዝገበረሉ ውዕል ዝኸሓደ: (ማለት ኣላህ ኑቲ ዘውጽኦ ገንዘብ ክትክኣሉ ምኻኑ ወይ ብጀና ዝኸሓደ:)

وَكَذَّبَ بِٱلْحُسْنَىٰ ﴿٩﴾

10)ናብቲ ኣላህ ዝጸልኦ እከይ ግብሪ ንክኸይድ ከነቅልለሉ ኢና:

فَسَنُيَسِّرُهُۥ لِلْعُسْرَىٰ ﴿١٠﴾

11)ኣብ ሓዊ ጀሃነም ምስ ጸደፈ'ውን ገንዘቡ ምንም ኣይጠቕሞን እዩ:

وَمَا يُغْنِى عَنْهُ مَالُهُۥٓ إِذَا تَرَدَّىٰٓ ﴿١١﴾

12)ብርግጽ ንሕና መገዲ ሰናይን መገዲ እከይ በየን ምኻኑ ንገልጽ:

إِنَّ عَلَيْنَا لَلْهُدَىٰ ﴿١٢﴾

13)ብርግጽ ከምኡ'ውን ኩሉ ኣብ ምጽኣተ ዓለምን (ኣኼራን) ኣብ ኣዱንያን ዘሎ ናትና ብምኻኑ ከምድላይና ኢና እንገላብጦ:

وَإِنَّ لَنَا لَلْـَٔاخِرَةَ وَٱلْأُولَىٰ ﴿١٣﴾

14)ካብታ ሃልሃል እትብል እሳተ ጀሃነም ኣጠንቂቐኩም እየ:

فَأَنذَرْتُكُمْ نَارًا تَلَظَّىٰ ﴿١٤﴾

15)እቲ ቊርሱስ ዝኾነ ካሕዳን ጥራይ እዩ ዝነድዳ:

لَا يَصْلَىٰهَآ إِلَّا ٱلْأَشْقَى ﴿١٥﴾

16)እቲ ንሓቂ ዝነጸገን ካብ ምምእዛዝ ዘድሓርሓረን:

ٱلَّذِى كَذَّبَ وَتَوَلَّىٰ ﴿١٦﴾

17)እቲ ፈራህ ረቢ ከኣ ካብታ ጀሃነም ክርሕቅን ክእለን እዩ:

وَسَيُجَنَّبُهَا ٱلۡأَتۡقَى ﴿١٧﴾

18)እቲ ንጽህና ካብ ኣላህ ንምርካብ ገንዘቡ ናብ ሰናይ ተግባር ዘውዓለ:

ٱلَّذِى يُؤۡتِى مَالَهُۥ يَتَزَكَّىٰ ﴿١٨﴾

19)ከምኡ'ውን ካብ ወላሓደ'ኳ ሰናይ ክፍደ ትጽቢት የብሉን:

وَمَا لِأَحَدٍ عِندَهُۥ مِن نِّعۡمَةٍ تُجۡزَىٰٓ ﴿١٩﴾

20)ብጀካ ፍቶት ናይቲ ልዑል ጎይታኡ ንምርካብ እንተዘይኮይኑ:

إِلَّا ٱبۡتِغَآءَ وَجۡهِ رَبِّهِ ٱلۡأَعۡلَىٰ ﴿٢٠﴾

21)ብርግጽ በቲ ኣብ ኣኼራ ዝዕደሎ ህያብ ክረዲ ምኳኑ'ውን እምሕል:

وَلَسَوۡفَ يَرۡضَىٰ ﴿٢١﴾

## سورة الضحى

## ሱረቱ'ዱሓ (እቲ ረፍዲ)

ብስም ኣላህ እቲ ፍጹም ርህሩህ እቲ ኣዝዩ ራህራሂ

بِسۡمِ ٱللَّهِ ٱلرَّحۡمَٰنِ ٱلرَّحِيمِ

1)በቲ ረፍዲ እምሕል:

وَٱلضُّحَىٰ ﴿١﴾

2)በቲ ለይቲ'ውን ንመዓልቲ ምስ ሸፈኖ እምሕል:

وَٱلَّيۡلِ إِذَا سَجَىٰ ﴿٢﴾

3)(ኦ መሓመድ) ጎይታኻ ክምዘይገደፈካን ክምዘይጸላኣካን:

مَا وَدَّعَكَ رَبُّكَ وَمَا قَلَىٰ ﴿٣﴾

4)ኦ መሓመድ: ካብዛ ኣዱንያ ንዓኻ ኣኼራ ትበልጸካ:

وَلَلۡأٓخِرَةُ خَيۡرٌ لَّكَ مِنَ ٱلۡأُولَىٰ ﴿٤﴾

5)ብርግጽ ጎይታኻ'ውን ኣብ ኣዱንያ ዓወት፣ ኣብ ኣኼራ ከኣ ሸፋዓ[52] ሂቡ ክፍትወካ እዩ: (ክሳዕ ትረዲ)

وَلَسَوۡفَ يُعۡطِيكَ رَبُّكَ فَتَرۡضَىٰٓ ﴿٥﴾

6)ኦ መሓመድ: ጎይታኻ ዘኽታም እንክሎኻ ረኺቡ እንዶ ኣየዕቆበካን?

أَلَمۡ يَجِدۡكَ يَتِيمًا فَـَٔاوَىٰ ﴿٦﴾

---

52 ሸፋዓ ማለት ብቋንቋ ዓረብ መንጎኛ ምኳን'ዩ እዛ ኣብ ላዕሊ ተጠቒሳ ዘላ ሸፋዓ ድማ ኣብ መዓልቲ ምጽኣት (ቅያማ) ኩሉ ሰብ ፍርዲ ኣላህ እናተጸበየ እንክሎ ግዜ ስለዝነውሖ ኣብቲ መዓልቲ'ቲ ኩሎም ነብይታት ናብ ኣላህ ቀረቦም ክዛረቡ ስለዘይደፍሩ እቲ ሓደ ነብይ ስጁድ ጌሩ እቲ ፍርዲ ክጅምር ዝሓትትን ሕቶኡ ብኣላህ ተቐባልን ነብይና ሙሓመድ ሰለላሁ ዓለይሂ ወሰለም ጥራይ እዩ። እዚኣ እያ ኸኣ እታ ዓባይ ሸፋዓ።

7)ብዛዕባ ተውሒድን (ሓደነት ኣላህ) ትንቢትን'ውን ዘይትፈልጥ እንከ ሎኻ ረኺቡ ናብ ቅኑዕ መገዲ ሓበረካ:

وَوَجَدَكَ ضَالًّا فَهَدَىٰ ﴿٧﴾

8)ከምኡ'ውን ድኻ እንከሎኻ ረኺቡ ርኹብ (ሃብታም) ጌሩካ:

وَوَجَدَكَ عَائِلًا فَأَغْنَىٰ ﴿٨﴾

9)ንዘኽታም ኣይትዓምጽ መሰሉ ሓልወሉ:

فَأَمَّا ٱلْيَتِيمَ فَلَا تَقْهَرْ ﴿٩﴾

10)ንድኻ ለማናይ'ውን ኣይትግንሓዮ ጥዑም መልሲ ሃቦ:

وَأَمَّا ٱلسَّآئِلَ فَلَا تَنْهَرْ ﴿١٠﴾

11)በቲ ተዋሂቡካ ዘሎ ሽሻይ ቁርኣን ይኹን ትንቢትነትን ካልእ ሽሻያትን ተዛሪብካ ኣመስግን:

وَأَمَّا بِنِعْمَةِ رَبِّكَ فَحَدِّثْ ﴿١١﴾

## سورة الشرح
## ሱረቱ'ሽርሕ (እቲ ልቢ ምኽፋት)

ብስም ኣላህ እቲ ፍጹም ርህሩህ እቲ ኣዝዩ ራህራሂ

بِسْمِ ٱللَّهِ ٱلرَّحْمَٰنِ ٱلرَّحِيمِ

1)ኦ መሓመድ: ልብኻ ዶ ንእምነትን ንትንቢትነትን ኣይከ ፈትናልካን ኢና?

أَلَمْ نَشْرَحْ لَكَ صَدْرَكَ ﴿١﴾

2)ኩሉ ኣብ ግዜ ድንቁርና (ጃሂሊያ) ዝገበርካዮ ጌጋታት ካብ ዝባንካ ኣውሪድናዮ:

وَوَضَعْنَا عَنكَ وِزْرَكَ ﴿٢﴾

3)እቲ ንሕቖኻ ክሳዕ ድምጺ ዘውጽእ ከቢድዎ ዝነበረ ናይ ትንቢትነት ሸኽም ኣፍኲስናልካ:

ٱلَّذِىٓ أَنقَضَ ظَهْرَكَ ﴿٣﴾

4)ዝኽርኻ'ውን ክብ ኣቢልናልካ (ኣብ ተሸሁድ ምስ ኣላህ ተዘኪርካ)

وَرَفَعْنَا لَكَ ذِكْرَكَ ﴿٤﴾

5)ብርግጽ ምስ'ቲ መከራ ራህዋን ቅሳነትን ኣሎ:[53]

فَإِنَّ مَعَ ٱلْعُسْرِ يُسْرًا ﴿٥﴾

6)ብርግጽ ምስ'ቲ መከራ ራህዋን ቅሳነትን ኣሎ:

إِنَّ مَعَ ٱلْعُسْرِ يُسْرًا ﴿٦﴾

---

53 ኣብዚን ክልተ ኣያ ሓንቲ ጽበትን ክልተ ቅሳነትን(ራህዋን) እየን ዘለዋ ምኽንያቱ እታ ካልአይቲ ጽበት ንሳ እታ ቀዳመይቲ እያ: ግን እተን ራህዋ በበይነን እየን ክልተ እየን: ስለዚ ሓንቲ ጽበት ንክልተ ራህዋ ኣይትስዕርን እያ።

فَإِذَا فَرَغۡتَ فَٱنصَبۡ ﴿٧﴾

7)ሰላት፣ ዱዕዋ፣ ጂሃድ፣ እንተደኣ ወዲእካ ዱዓ ብምግባር ጽዓር ድኸም:

وَإِلَىٰ رَبِّكَ فَٱرۡغَب ﴿٨﴾

8)ድልየትካ ከኣ ናብ ሓደ ጎይታኻ ግበሮ:

## سورة التين
## ሱረቱ'ቲን (እቲ በለስ ጥልያን)

بِسۡمِ ٱللَّهِ ٱلرَّحۡمَٰنِ ٱلرَّحِيمِ

ብስም ኣላህ እቲ ፍጹም ርህሩህ እቲ ኣዝዩ ራህራሂ

وَٱلتِّينِ وَٱلزَّيۡتُونِ ﴿١﴾

1)ብበለስ ጥልያንን[54] ብኣውሊዕን እምሕል (እዚ ከኣ ኑቲ በለስ ጥልያንን ኣውሊዕን ዝበቑሉ ቅዱስ ሃገር ዘመልክት እዩ:)

وَطُورِ سِينِينَ ﴿٢﴾

2)ከምኡ'ውን ብኣብ ሲና ዝርከብ ጎቦ ጡር እምሕል:

وَهَٰذَا ٱلۡبَلَدِ ٱلۡأَمِينِ ﴿٣﴾

3)ከምኡ'ውን በዚ ኣማን ዝኾነ ዓዲ(መካ) እምሕል:

لَقَدۡ خَلَقۡنَا ٱلۡإِنسَٰنَ فِيٓ أَحۡسَنِ تَقۡوِيمٖ ﴿٤﴾

4)ብርግጽ ንወዲ-ሰብ ብዝበለጸ መልክዕን ብዝሓሸ ኣቀዋውማ ከምዝፈጠርናዮ: *(ንእንስሳ ገጹ ናብ መሬት ጌሩ ክፈጥሮ እንከሎ ንወዲ-ሰብ ትኽ ከምዝብል ጌሩ ኣእምሮን መልሓስን ፍልጠትን ሃቦ):*

ثُمَّ رَدَدۡنَٰهُ أَسۡفَلَ سَٰفِلِينَ ﴿٥﴾

5)ብድሕሪኡ ከኣ ናብ ዝተሓተ ደረጃ ናይ እርጋንን ድኽመትን መለስናዮ: *(ወይ ከኣ ወዲ-ሰብ በቲ እከይ ግብሩ ናብ ዝተሓተ ደረጃ ናይ ጀሃነም ይኣቱ:)*

إِلَّا ٱلَّذِينَ ءَامَنُواْ وَعَمِلُواْ ٱلصَّٰلِحَٰتِ فَلَهُمۡ أَجۡرٌ غَيۡرُ مَمۡنُونٖ ﴿٦﴾

6)ብጀካ'ቶም ዝኣመኑን ሰናይ ግብሪ ዝፈጸሙን: ንሳቶም እዮም ከኣ ዘየቋርጽ ዓስቢ (ኣጅሪ) ዘለዎም:

فَمَا يُكَذِّبُكَ بَعۡدُ بِٱلدِّينِ ﴿٧﴾

7)ኦ ወዲ-ሰብ እዚ ኹሉ እናፈለጥካ በቲ መዓልቲ ሒሳብ ዘይመእመኒኻ እንታይ እዩ:

---

54 ሳግላ መሰል ኢታኽልቲ።

8)ኣላህ ፍትሓዊ ፈራዳይ ዶ ኣይኮነን እዩ? (ማለት ኣላህ እኮ ፍትሓዊ ፈራዳይ እዩ:)

أَلَيْسَ ٱللَّهُ بِأَحْكَمِ ٱلْحَٰكِمِينَ ﴿٨﴾

## سورة العلق
## ሱረቱል'ዓለቅ (እቲ ርጋእ ደም)

ብስም ኣላህ እቲ ፍጹም ርህሩህ
እቲ ኣዝዩ ራህራሂ

بِسْمِ ٱللَّهِ ٱلرَّحْمَٰنِ ٱلرَّحِيمِ

1)ብስም እቲ ንፍጡራት ዝፈጠረ ጎይታኻ ጀሚርካ ቅራእ (ኣንብብ)

ٱقْرَأْ بِٱسْمِ رَبِّكَ ٱلَّذِى خَلَقَ ﴿١﴾

2)ንወዲ ኣዳም ካብ ርጋእ ደም ዝፈጠረ (እዚ ከኣ ሓደ ካብ መድረኽ ኣፈጣጥራ ወዲ ሰብ እዩ:)

خَلَقَ ٱلْإِنسَٰنَ مِنْ عَلَقٍ ﴿٢﴾

3)ኣንብብ: ጎይታኻ ብጣዕሚ ለጋስ እዩ: ንባብ ንኽትክእል ክልግ ሰልካ እዩ:

ٱقْرَأْ وَرَبُّكَ ٱلْأَكْرَمُ ﴿٣﴾

4)እቲ ንደቂ-ሰብ ኣጸሓሕፋ ዝመሃረ:

ٱلَّذِى عَلَّمَ بِٱلْقَلَمِ ﴿٤﴾

5)ንወዲ-ሰብ ዘይፈልጦ ዝነበረ ዘፍለጠ:

عَلَّمَ ٱلْإِنسَٰنَ مَا لَمْ يَعْلَمْ ﴿٥﴾

6)ኣይፋሉን: ወዲ-ሰብ ብርግጽ ንኣላህ ይዕበየሉን ገደብ ይግህስን እዩ:

كَلَّآ إِنَّ ٱلْإِنسَٰنَ لَيَطْغَىٰٓ ﴿٦﴾

7)ነፍሱ እንተደኣ እኹል ገንዘብን ሓይልን ረኺባ:

أَن رَّءَاهُ ٱسْتَغْنَىٰٓ ﴿٧﴾

8)ብርግጽ ናብ ጎይታኻ እዩ ምምላስካ ኣብ መዓልቲ (ቅያማ) ምጽኣት።

إِنَّ إِلَىٰ رَبِّكَ ٱلرُّجْعَىٰٓ ﴿٨﴾

9-10)ርኢኻዮ ዶ እቲ ንባርያ ኣላህ ኣይትስገድ ኢሉ ዝኽልክል ዝነበረ: (ኣቡ ጃህል ንነቢና ሙሓመድ ሰለላሁ ዓለይሂ ወሰለም ኣይትስገድ ይብሎ ኔሩ)

أَرَءَيْتَ ٱلَّذِى يَنْهَىٰ ﴿٩﴾ عَبْدًا إِذَا
صَلَّىٰٓ ﴿١٠﴾

11)እዚ ዝኽልክል ዘሎ (ሙሓመድ ሰለላሁ ዓለይሂ ወሰለም) ኣብ ሓቂ እንተሎ ኸ?

أَرَءَيْتَ إِن كَانَ عَلَى ٱلْهُدَىٰٓ ﴿١١﴾

12) ወይ ብንጽህና፣ ብተውሒድን ፍርሃት ረብን እንተኣዘዘኸ ? أَوْ أَمَرَ بِالتَّقْوَىٰٓ ﴿١٢﴾

13)(እቲ ኣቡ ጃህል ከአ) ብነቢይ ከሒዱ ካብ ኢማን ዘድሓርሓረ እንተኾነኸ ? أَرَءَيْتَ إِن كَذَّبَ وَتَوَلَّىٰٓ ﴿١٣﴾

14)ኣላህ ግብሩ ይርኢ ከምዘሎ ኣይፈልጥን ዲዩ? ከመይ ጌሩ ይደፍር ኣሎ ? أَلَمْ يَعْلَم بِأَنَّ ٱللَّهَ يَرَىٰ ﴿١٤﴾

15)ኣይፋሉን: ካብ'ዚ ግብሩ እንተዘይ ተቘጢቡ ብፊት ጸጕሪ ርእሱ ስሒብና ኣብ ጀሃነም ክነእትዎ ኢና: كَلَّا لَئِن لَّمْ يَنتَهِ لَنَسْفَعًۢا بِٱلنَّاصِيَةِ ﴿١٥﴾

16)እዛ ከሓዲትን ዘንበኛን (ሓጥያተኛ) ዝኾነት ጸጕሪ ፊት ርእሱ: نَاصِيَةٍ كَٰذِبَةٍ خَاطِئَةٍ ﴿١٦﴾

17)እስከ እቶም ቀቢላኡን ህዝቡን ይጸውዕ ክሕግዝዎን ክተሓባበርዎን: فَلْيَدْعُ نَادِيَهُۥ ﴿١٧﴾

18)ንሕና እቶም ሓያላትን ብርቱዓትን መላኢካታት ክንጽውዕ ኢና: سَنَدْعُ ٱلزَّبَانِيَةَ ﴿١٨﴾

19)ኣይፋሉን:-ኣቡጃህል- እ መሓመድ: ኣቡጃህል ብዝበለካ ኣይትማእዘዞ ንጎይታኻ ከኣ ስገድ ናብኡ'ውን ቅረብ። كَلَّا لَا تُطِعْهُ وَٱسْجُدْ وَٱقْتَرِب ۩ ﴿١٩﴾

## سورة القدر
## ሱረቱል'ቀድር (እቲ ውሳኔ)

ብስም ኣላህ እቲ ፍጹም ርህሩህ እቲ ኣዝዩ ራህራሂ بِسْمِ ٱللَّهِ ٱلرَّحْمَٰنِ ٱلرَّحِيمِ

1)ብርግጽ ንሕና ንቁርኣን ኣብታ ናይ ውሳነ ለይቲ (ለይለቱል ቀድር) ኢና ኣውሪድናዮ:[55] إِنَّآ أَنزَلْنَٰهُ فِى لَيْلَةِ ٱلْقَدْرِ ﴿١﴾

2)እንታይነት ናይ ለይለቱል ቀድሪ ኸ እንታይ ኣፍለጠካ: وَمَآ أَدْرَىٰكَ مَا لَيْلَةُ ٱلْقَدْرِ ﴿٢﴾

---

55 *ቁርኣን ብምሉኡ ካብ ሉሕ ኣልማሕፉዝ ናብዛ ቀረባ ሰማይ ኣብ ለይለቱልቀድሪ'ዩ ወሪዱ: ብድሕሪኡ ኣላህ ንጅብሪል እናለኣኸ በብቁሩብ ከከም ኣድላይነቱ ናብ ሰይድና ሙሓመድ ሰለላሁ ዓለይሂ ወሰለም ኣብ 23 ዓመት ኣውረዶ።*

لَيۡلَةُ ٱلۡقَدۡرِ خَيۡرٞ مِّنۡ أَلۡفِ شَهۡرٖ ﴿٣﴾

3)እዛ ለይለቱል ቀድሪ ካብ ሽሕ ወርሒ ትበልጽ: (ማለት ኣብዛ ለይቲ እትግበር ሰናይ ግብሪ ካብ ናይ ሽሕ ወርሒ ይበልጽ)

تَنَزَّلُ ٱلۡمَلَٰٓئِكَةُ وَٱلرُّوحُ فِيهَا بِإِذۡنِ رَبِّهِم مِّن كُلِّ أَمۡرٖ ﴿٤﴾

4)መላኢካታትን ጂብሪልን (ገብሬልን) ብፍቓድ ኣላህ በብዓይነቱ ትእዛዛት ሒዞም ካብ ሰማይ ናብ መሬት ዝወርዱላ ለይቲ እያ:

سَلَٰمٌ هِيَ حَتَّىٰ مَطۡلَعِ ٱلۡفَجۡرِ ﴿٥﴾

5)እዛ ለይቲ'ዚኣ ክሳዕ ዝወግሕ ሰላምን ሰናይን ጥራይ ዝሓዘለት እያ::

## سورة البينة
## ሱረቱል'በይና (እታ መርትዖ)

بِسۡمِ ٱللَّهِ ٱلرَّحۡمَٰنِ ٱلرَّحِيمِ

ብስም ኣላህ እቲ ፍጹም ርህሩህ እቲ ኣዝዩ ራህራሂ

لَمۡ يَكُنِ ٱلَّذِينَ كَفَرُواْ مِنۡ أَهۡلِ ٱلۡكِتَٰبِ وَٱلۡمُشۡرِكِينَ مُنفَكِّينَ حَتَّىٰ تَأۡتِيَهُمُ ٱلۡبَيِّنَةُ ﴿١﴾

1)እቶም ዝኸሓዱ ካብ ኣይሁዳውያንን ክርስትያንን ከምኡ'ውን እቶም ንጣኦት ዝግዝኡ ሙሽሪኪን ካብቲ ዝነበርዎ ጥፍኣት ዝተመልሱን ዝተቖጠቡን መርትዖ ካብ ኣላህ ምስ መጾም እዩ: *(እዚ መርትዖ'ዚ ኣብዛ ትመጽእ ኣያ ተጠቒሱ)*

رَسُولٞ مِّنَ ٱللَّهِ يَتۡلُواْ صُحُفٗا مُّطَهَّرَةٗ ﴿٢﴾

2)መሓመድ ልኡኽ ናይ ኣላህ: ካብ ኩሉ እከይ ንጹህ ዝኾነ ጽሑፋት እዩ ዘንብበሎም:

فِيهَا كُتُبٞ قَيِّمَةٞ ﴿٣﴾

3)እቲ ጽሑፋት'ውን ቅኑዕ ዝኾነ ቃላትን ውሳነታትን ዝተጻሕፎ እዩ:

وَمَا تَفَرَّقَ ٱلَّذِينَ أُوتُواْ ٱلۡكِتَٰبَ إِلَّا مِنۢ بَعۡدِ مَا جَآءَتۡهُمُ ٱلۡبَيِّنَةُ ﴿٤﴾

4)እቶም ቅድሚ ሕጂ መጻሕፍቲ ዘውረድናሎም ኣይሁዳውያንን ክርስትያንን ኣብ መጻሕፍቶም ንነብይ ሙሓመድ ዝድግፍ መርትዖ ድሕሪ ምምጻኡ እዮም ብዛዕባ ሓቅነት ሙሓመድ ዝተፈላለዩን ፋሕ ዝበሉን ዝኸሓደ ክሒዱ ዝኣመነ ድማ ኣሚኑ:

وَمَآ أُمِرُوٓاْ إِلَّا لِيَعۡبُدُواْ ٱللَّهَ مُخۡلِصِينَ لَهُ ٱلدِّينَ حُنَفَآءَ وَيُقِيمُواْ ٱلصَّلَوٰةَ وَيُؤۡتُواْ ٱلزَّكَوٰةَۚ وَذَٰلِكَ دِينُ ٱلۡقَيِّمَةِ ﴿٥﴾

5)እዞም ዝኸሓዱ ድማ ንኣላህ ብንጽህና ክግዝእዎን ካብ ኩሉ ሃይማኖታት ናብ እስልምና ክዝንብሉን ሰላቶም ክቒሙን፣ ዞካት ክህቡን ጥራይ እዮም ተኣዚዞም፡ እዚ ኸኣ እቲ ቅኑዕ ሃይማኖት እዩ።

إِنَّ ٱلَّذِينَ كَفَرُواْ مِنۡ أَهۡلِ ٱلۡكِتَٰبِ وَٱلۡمُشۡرِكِينَ فِي نَارِ جَهَنَّمَ خَٰلِدِينَ فِيهَآۚ أُوْلَٰٓئِكَ هُمۡ شَرُّ ٱلۡبَرِيَّةِ ﴿٦﴾

6)ብርግጽ እቶም ብእስልምና ዝኸሓዱ ካብ ኣይሁዳውያንን ክርስትያንን ኣምለኽቲ ጣዖት ሙሽሪኪንን ንዘልኣለም ኣብ ሓዊ ጀሃነም'ዮም ክነብሩ፡ ንሳቶም ከኣ እቶም ኣዝዮም ዝበኣሱ ፍጡራት እዮም።

إِنَّ ٱلَّذِينَ ءَامَنُواْ وَعَمِلُواْ ٱلصَّٰلِحَٰتِ أُوْلَٰٓئِكَ هُمۡ خَيۡرُ ٱلۡبَرِيَّةِ ﴿٧﴾

7)ብርግጽ እቶም ብእስልምና ዝኣመኑን ሰናይ ግብሪ ዝፈጸሙን፡ እቶም ዝበለጹ ፍጡራት እዮም።

جَزَآؤُهُمۡ عِندَ رَبِّهِمۡ جَنَّٰتُ عَدۡنٖ تَجۡرِي مِن تَحۡتِهَا ٱلۡأَنۡهَٰرُ خَٰلِدِينَ فِيهَآ أَبَدٗاۖ رَّضِيَ ٱللَّهُ عَنۡهُمۡ وَرَضُواْ عَنۡهُۚ ذَٰلِكَ لِمَنۡ خَشِيَ رَبَّهُۥ ﴿٨﴾

8)ዓስቦም እቲ ምስ ጎይታኦም ዘሎ ብትሕቲ ኣግራቡን ክፍልታቱን ወሓዚ ዝውሕዝ ጀናታት(ገነታት) ዓድን ንዘልኣለም ንኽነብሩሉ እዩ። ኣላህ ረድዩሎም እዩ፡ ንሳቶም'ውን በቲ ኣላህ ዝሃቦም ዓጊቦም ረድዮምሉ እዮም፡ እዚ ሞሳ ከኣ ነቶም ንጎይታኦም ዝፈርሁ ዝነበሩ ጥራይ እዩ።

## سورة الزلزلة
## ሱረቱል'ዘልዘላ (እቲ ምንቅጥቃጥ)

بِسۡمِ ٱللَّهِ ٱلرَّحۡمَٰنِ ٱلرَّحِيمِ

ብስም ኣላህ እቲ ፍጹም ርህሩህ እቲ ኣዝዩ ራህራሂ

إِذَا زُلۡزِلَتِ ٱلۡأَرۡضُ زِلۡزَالَهَا ﴿١﴾

1)መሬት ናይ ቅያማ (ምጽኣት) ብርቱዕ ምንቅጥቃጥ ምስ ኣንቀጥቀጣ፡

وَأَخۡرَجَتِ ٱلۡأَرۡضُ أَثۡقَالَهَا ﴿٢﴾

2)ከምኡ'ውን መሬት እቲ ኣብ ውሽጣ ዘሎ ሃብትን ምዉታንን ምስ ኣውጽኣት፡

وَقَالَ ٱلْإِنسَٰنُ مَا لَهَا ﴿٣﴾

3)ወዲ-ሰብ ነዚ ምስ ረአየ እንታይ ኮይና እያ መሬት ኣንቀጥቂጣን ኣብ ውሽጣ ዝነበረ ተፊኣን ይብል:

يَوْمَئِذٍ تُحَدِّثُ أَخْبَارَهَا ﴿٤﴾

4)ሽዑ መሬት ባዕላ ኑቲ ኣብኣ ዝግበር ዝነበረ ነገራት ተውርን ትነግርን:

بِأَنَّ رَبَّكَ أَوْحَىٰ لَهَا ﴿٥﴾

5)ብርግጽ በቲ ኣላህ ዘፍቀደላን ዝኣዘዛን ንኽትዛረብ ትበቅዕ:

يَوْمَئِذٍ يَصْدُرُ ٱلنَّاسُ أَشْتَاتًا لِّيُرَوْا۟ أَعْمَٰلَهُمْ ﴿٦﴾

6)ሽዑ ደቂ-ሰብ ካብቲ ናይ ሕሳብ ቦታ ፋሕ ፋሕ ኢሎም ገሊኦም ንየማን ናብ ጀና ገጾም ገሊኦም ንጸጋም ናብ ጀሃነም ገጾም ይኸዱ ምእንቲ ዓስቢ ጻዕሮምን ግብሮምን ክርእዩ ።

فَمَن يَعْمَلْ مِثْقَالَ ذَرَّةٍ خَيْرًا يَرَهُۥ ﴿٧﴾

7)እቲ ኣብ ኣዱንያ ክብደቱ ክንዲ ንእሽተይ ጻጸ ወይ ክንዲ ኣቶም(Atom) ሰናይ ግብሪ ዝገበረ ናይቲ ዝገበሮ ዓስቢ ክርኢ እዩ:

وَمَن يَعْمَلْ مِثْقَالَ ذَرَّةٍ شَرًّا يَرَهُۥ ﴿٨﴾

8)እቲ ኣብ ኣዱንያ ክብደቱ ክንዲ ንእሽተይ ጻጸ ወይ ክንዲ ኣቶም (Atom) እከይ ዝገበር ዝነበረ'ውን ናይቲ ዝገበሮ ዓስቢ ክርኢ እዩ:

## سورة العاديات

## ሱረቱል'ዓድያት (እተን ኣጋለብቲ)

بِسْمِ ٱللَّهِ ٱلرَّحْمَٰنِ ٱلرَّحِيمِ

ብስም ኣላህ እቲ ፍጹም ርህሩህ እቲ ኣዝዩ ራህራሂ

وَٱلْعَٰدِيَٰتِ ضَبْحًا ﴿١﴾

1)በተን ኣብ ጂሃድ ብርቱዕ ትንፋስ እናኣተንፈሳ ዘጋልባ ኣፍራስ እምሕል:

فَٱلْمُورِيَٰتِ قَدْحًا ﴿٢﴾

2)ከምኡ'ውን በተን ሸኾነአን ምስ ኣእማን ምስ ተጋጨወ ብልጭ ዝብል እምሕል:

فَٱلْمُغِيرَٰتِ صُبْحًا ﴿٣﴾

3)ከምኡ'ውን በተን ንግሆ ንጸላኢ ዘጥቅዓ እምሕል:

فَأَثَرْنَ بِهِۦ نَقْعًا ﴿٤﴾

4)ከምኡ'ውን በተን እናኸዳ ደሮና ዘናዕባ እምሕል:

فَوَسَطْنَ بِهِۦ جَمْعًا ﴿٥﴾

5)ከምኡ'ውን በተን ተኣኪበን ኣብ ማእከል ጸላኢ ዝኣትዋ እምሕል:

إِنَّ ٱلْإِنسَـٰنَ لِرَبِّهِۦ لَكَنُودٌ ﴿٦﴾

6)ብርግጽ ወዲ-ሰብ ንጎይታኡ ብጣዕሚ ኩሓዲ ከምዝኾነ:

وَإِنَّهُۥ عَلَىٰ ذَٰلِكَ لَشَهِيدٌ ﴿٧﴾

7)ብርግጽ ንሱ'ውን ነቲ ክሕደቱ ይርእዮን ባዕሉ ይምስክረሉን እዩ:

وَإِنَّهُۥ لِحُبِّ ٱلْخَيْرِ لَشَدِيدٌ ﴿٨﴾

8)ከምኡ'ውን ብርግጽ ወዲ-ሰብ ብጣዕሚ ገንዘብ (ማል) ይፈቱው እዩ:

۞ أَفَلَا يَعْلَمُ إِذَا بُعْثِرَ مَا فِى ٱلْقُبُورِ ﴿٩﴾

9)እዚ ወዲ-ሰብ ኣብ መቓብር ዘሎ ምዉት ክወጽእ ምዃኑ ኣይፈልጥን ድዩ ?

وَحُصِّلَ مَا فِى ٱلصُّدُورِ ﴿١٠﴾

10)ከምኡ'ውን ኣብ ልብታት ዘሎ ሰናይን እከይን ክምመን ክግላህን ምዃኑ:

إِنَّ رَبَّهُم بِهِمْ يَوْمَئِذٍ لَّخَبِيرٌۢ ﴿١١﴾

11)ብርግጽ ሽዑ ኣብቲ መዓልቲ'ቲ ጎይታኦም ኩሉ ዝገበርዎ ዝኸብሩ ይፈልጦ እዩ: ዝሕበኦ ነገር የብሉን: በቲ ግብሮም ከኣ ጸማኦም ክህቦም እዩ: (ነዚ እናፈለጡ ድማ ክሕደትን ፍቕሪ ገንዘብን ክሓድሮም የብሉን።)

## سورة القارعة
## ሱረቱል'ቃሪዓ (እታ ኮራዕ ኣባሊት)

بِسْمِ ٱللَّهِ ٱلرَّحْمَـٰنِ ٱلرَّحِيمِ

ብስም ኣላህ እቲ ፍጹም ርህሩህ እቲ ኣዝዩ ራህራሂ

ٱلْقَارِعَةُ ﴿١﴾

1)ኣልቃሪዓ፥ ሓደ ካብቲ ኣስማት ናይ ቅያማ (ምጽኣት) እዩ: ንልብኻ ብራዕዲ ስለ እትወቅዖ ወቓዒት (ኮራዕ ኣባሊት) ተሰምያ:

مَا ٱلْقَارِعَةُ ﴿٢﴾

2)እንታይ ከ እያ እታ ኮራዕ ኣባሊት (ዕብየታ ንምግላጽ እንደገና ተደጊማ)

وَمَآ أَدۡرَىٰكَ مَا ٱلۡقَارِعَةُ ۝٣

3)ብዛዕባ ኣልቃሪዓ(እታ ኮራዕ ኣባሊት) ከ እንታይ ትፈልጥ?

يَوۡمَ يَكُونُ ٱلنَّاسُ كَٱلۡفَرَاشِ ٱلۡمَبۡثُوثِ ۝٤

4)ሽዕኡ ደቂ-ሰብ ልክዕ ከምቲ ኣብ ፈቐዶ ቦታ ዝተዘርግ ሑን ፋሕ ዝበሉን ጽምብላሊዕ ይኾኑ:

وَتَكُونُ ٱلۡجِبَالُ كَٱلۡعِهۡنِ ٱلۡمَنفُوشِ ۝٥

5)ኣኽራናት'ውን ልክዕ ከምቲ እተፈተገ ጸምሪ(ጸጕሪ በጊዕ) ትኸውን:

فَأَمَّا مَن ثَقُلَتۡ مَوَٰزِينُهُۥ ۝٦

6)እንተ እቲ ሰናይ ግብሩ ካብ እከይ ግብሩ ኣብ ሚዛን ዝኸበደ:

فَهُوَ فِي عِيشَةٖ رَّاضِيَةٖ ۝٧

7)ኣብ ፍቱው ናብራ'ዩ ዝኑብር:

وَأَمَّا مَنۡ خَفَّتۡ مَوَٰزِينُهُۥ ۝٨

8)እቲ ሰናይ ግብሩ ካብ እከይ ግብሩ ኣብ ሚዛን ዝፎኾሰ ግን :

فَأُمُّهُۥ هَاوِيَةٞ ۝٩

9)መንበሪቱ ጀሃነም እያ:

وَمَآ أَدۡرَىٰكَ مَا هِيَهۡ ۝١٠

10)እዛ ሃዊያ (ጸድፌ ጀሃነም) እንታይ ምዃና ኸ እንታይ ኣፍለጠካ:

نَارٌ حَامِيَةُۢ ۝١١

11)ኣዝዩ ብርቱዕ ዋዒ ዘለዋ እሳት እያ::

## ســـورة التكـــاثر
## ሱረቱ'ተካሱር (እቲ ምብዛሕ)

بِسۡمِ ٱللَّهِ ٱلرَّحۡمَٰنِ ٱلرَّحِيمِ

ብስም ኣላህ እቲ ፍጹም ርህሩህ እቲ ኣዝዩ ራህራሂ

أَلۡهَىٰكُمُ ٱلتَّكَاثُرُ ۝١

1)ብብዝሕኹምን ብብዝሒ ገንዘብኩምን ምፍኽኻር ኑቲ ምእዙዛ ጎይታኹም ካብ ምኽታል ኣረሳሲዑኩምን ኣዐሺዩኩምን:

حَتَّىٰ زُرۡتُمُ ٱلۡمَقَابِرَ ۝٢

2)ክሳዕ ሞት ተርኽበኩምን ኣብ መቓብር ትድፈኑን:

كَلَّا سَوْفَ تَعْلَمُونَ ﴿٣﴾

3)ኣይፋልኩምን: ውጽኢት ናይ'ዚ ግብርኹም ኣብ ቅያማ (ምጽኣት) ክትፈልጥዎ ኢኹም:

ثُمَّ كَلَّا سَوْفَ تَعْلَمُونَ ﴿٤﴾

4)ከምኡ'ውን ኣይፋልኩምን ውጽኢት ናይዚ ግብርኹም ኣብ ቅያማ (ምጽኣት) ክትፈልጥዎ ኢኹም:

كَلَّا لَوْ تَعْلَمُونَ عِلْمَ الْيَقِينِ ﴿٥﴾

5)ኣይፋልኩምን እቲ ዝጽበየኩም ዘሎ ብርግጽ ትፈልጥዎ እንተትኾኑ ብብዝሕኹምን ብብዝሒ ገንዝብኩምን ክትፈኸኩ ግዜ ኣይመጥፋ እኩምን:

لَتَرَوُنَّ الْجَحِيمَ ﴿٦﴾

6)ብርግጽ ሓዊ ጀሃነም ክትርእይዋ ኢኹም ኣብ ቅያማ:

ثُمَّ لَتَرَوُنَّهَا عَيْنَ الْيَقِينِ ﴿٧﴾

7)ከምኡ'ውን ብርግጽ ዓይኒ ብዓይኒ ክትርእይዋ ኢኹም:

ثُمَّ لَتُسْأَلُنَّ يَوْمَئِذٍ عَنِ النَّعِيمِ ﴿٨﴾

8) ከምኡ'ውን ብርግጽ ኣብ ቅያማ በዚ ናይ ኣዱንያ ሽሻይ ክትሕተቱ ኢኹም።

## سورة العصر
## ሱረቱል'ዓስር (እቲ ዘመን)

بِسْمِ اللَّهِ الرَّحْمَٰنِ الرَّحِيمِ

ብስም ኣላህ እቲ ፍጹም ርህሩህ እቲ ኣዝዩ ራህራሂ

وَالْعَصْرِ ﴿١﴾

1)ብዘመን እምሕል

إِنَّ الْإِنْسَانَ لَفِي خُسْرٍ ﴿٢﴾

2)ብርግጽ ኩሉ ወዲ-ሰብ ኣብ ክሳራ ወዲቑ ከምዘሎ:

إِلَّا الَّذِينَ آمَنُوا وَعَمِلُوا الصَّالِحَاتِ وَتَوَاصَوْا بِالْحَقِّ وَتَوَاصَوْا بِالصَّبْرِ ﴿٣﴾

3)ብጀካ እቶም ኣሚኖምን ሰናይ ዝፈጸሙን፣ ንመገዲ-ሓቂ ምሓዝን ኣብቲ ሒዞሞ ዘለዉ ሓቂ ንምፅጋስን ንምጽናዕን'ውን ነንሕድሕዶም ዝላበዉ:

# سورة الهمزة
# ሱረቱል'ሁመዛ (እቲ ምክፋእ)

ብስም ኣላህ እቲ ፍጹም ርህሩህ እቲ ኣዝዩ ራህራሂ
بِسۡمِ ٱللَّهِ ٱلرَّحۡمَٰنِ ٱلرَّحِيمِ

1)ወይልኦም ንኹሎም እቶም ብመልሓሶም ይኹን ብተግባሮም ንሰብ ዘካፍኡን ዘጸልሙን:
وَيۡلٞ لِّكُلِّ هُمَزَةٖ لُّمَزَةٍ ﴿١﴾

2)እቲ ገንዘብ ዝኣከበን ዝቆጸረን: ብገንዘቡ ተዓብዩ ንኻልእ ዘናሸወን:
ٱلَّذِي جَمَعَ مَالٗا وَعَدَّدَهُۥ ﴿٢﴾

3)ገንዘቡ ንመዋእል ዘንብሮን ካብ ሞት ዘድሕኖን ይመስሎ:
يَحۡسَبُ أَنَّ مَالَهُۥٓ أَخۡلَدَهُۥ ﴿٣﴾

4)ኣይፋሉን: ኣብታ ጀሃነም ደኣ ክድርበ እዩ:
كَلَّاۖ لَيُنۢبَذَنَّ فِي ٱلۡحُطَمَةِ ﴿٤﴾

5)ኣልሑጣማ (ጀሃነም) እትብሃል ከ ትፈልጣ ዶ?
وَمَآ أَدۡرَىٰكَ مَا ٱلۡحُطَمَةُ ﴿٥﴾

6)እታ ብትእዛዝ ኣላህ ዝተቓጸለት እሳት ኣላህ እያ:
نَارُ ٱللَّهِ ٱلۡمُوقَدَةُ ﴿٦﴾

7)እታ ዋዒኣን ስቓያን ኣብ ውሽጢ ልብታት ዝበጽሕ እያ:
ٱلَّتِي تَطَّلِعُ عَلَى ٱلۡأَفۡـِٔدَةِ ﴿٧﴾

8)ብርግጽ ንሳ ድማ ከሓድቲ ክወጹላ ዘይክእሉ ዕጽውቲ ማዕጾ እያ:
إِنَّهَا عَلَيۡهِم مُّؤۡصَدَةٞ ﴿٨﴾

9)ኣብ ነዋሕቲ ዓንድታት እተኣስረ እዩ: *(ማለት እቲ መዓጹ ኣብ ነዊሕ ዓንድታት ተኣሲሩ ተዓጽዩ: ወይ እቶም ከሓድቲ ኣብ ነዋሕቲ ዓንድታት ተኣሲሮም):*
فِي عَمَدٖ مُّمَدَّدَةِۭ ﴿٩﴾

## سورة الفيل
## ሱረቱል'ፊል (እቲ ሓርማዝ)

ብስም ኣላህ እቲ ፍጹም ርህሩህ እቲ ኣዝዩ ራህራሂ

بِسْمِ ٱللَّهِ ٱلرَّحْمَٰنِ ٱلرَّحِيمِ

1)ኦ መሓመድ: ኣላህ ንቶም ሰብ ሓርማዝ ካዕባ ከፍርሱ ንመካ ዝመጹ እንታይ ከምዝገበሮም ወረኦም ኣለካ እንድዩ ?[56]

أَلَمْ تَرَ كَيْفَ فَعَلَ رَبُّكَ بِأَصْحَٰبِ ٱلْفِيلِ ﴿١﴾

2)ኑቲ ውዲቶም በታቲኑሎምን ኣበላሽዩሎምን እንድዩ:

أَلَمْ يَجْعَلْ كَيْدَهُمْ فِى تَضْلِيلٍ ﴿٢﴾

3)ከምኡ'ውን በብጓንዳ ዝመጻ ኣዕዋፍ ሰደደሎም:

وَأَرْسَلَ عَلَيْهِمْ طَيْرًا أَبَابِيلَ ﴿٣﴾

*4)ካብ እሳት ጀሃነም ዝወጸ ሓእማን ይስንድዋሎም:*

تَرْمِيهِم بِحِجَارَةٍ مِّن سِجِّيلٍ ﴿٤﴾

5)ኣላህ ልክዕ ከም ማል ዝበለዐኦ ሳዕሪ ገበሮም:*(ከም ፋንድያ ወይ ከም ሓሰር ንፋይ ወይ ከም ዝተሓየኸ ቃንጫ)*

فَجَعَلَهُمْ كَعَصْفٍ مَّأْكُولٍۭ ﴿٥﴾

## سورة قريش
## ሱረቱ ቁረይሽ (ቁረይሽ)

ብስም ኣላህ እቲ ፍጹም ርህሩህ እቲ ኣዝዩ ራህራሂ

بِسْمِ ٱللَّهِ ٱلرَّحْمَٰنِ ٱلرَّحِيمِ

1)እቲ ቁረይሽ ዝለመድዎ ልምዲ

لِإِيلَٰفِ قُرَيْشٍ ﴿١﴾

2)እቲ ጉዕዞ ክረምትን ጉዕዞ ሓጋይን እዩ:*(ንንግዲ ኣብ ክረምቲ ንየመን ኣብ ሓጋይ ከኣ ንሻም ይኸዱ ኔሮም)*

إِۦلَٰفِهِمْ رِحْلَةَ ٱلشِّتَآءِ وَٱلصَّيْفِ ﴿٢﴾

---

56 ኣብርሃ ዝብሃል ኣብ የመን ዝነበረ ናይ ሓበሻ መራሒ ንካዕባ ከፍርሳ ብሓርማዝ ተሰንዩ ንመካ ምስ መጸ ኣላህ ሱብሓነሁ ወተዓላ ኣዕዋፍ ሰዲዱ ንዑኡን ንሰራዊቱን ኣህሊቑዎም: እዚ ኸኣ ኣብ ረሱል (ሰለላሁ ዓለይሂ ወሰለም) ዝተወልደሉ ዓመት እዩ ኔይሩ።

3)ስለዚ ንጎይታ'ዚ ቤት (ካዕባ)'ዚ ግዴታ የምልኹዎ:

فَلۡيَعۡبُدُواْ رَبَّ هَٰذَا ٱلۡبَيۡتِ ۝٣

4)እቲ ካብ ጥሜት ዘዐንገሎምን ካብ ፍርሂ ከአ ዘተእማመ ኖምን::

ٱلَّذِيٓ أَطۡعَمَهُم مِّن جُوعٖ وَءَامَنَهُم مِّنۡ خَوۡفِۭ ۝٤

# سورة الماعون
# ሱረቱል'ማዑን (እቲ ኣቕሓ)

ብስም ኣላህ እቲ ፍጹም ርህሩህ እቲ ኣዝዩ ራህራሂ

بِسۡمِ ٱللَّهِ ٱلرَّحۡمَٰنِ ٱلرَّحِيمِ

1)ርኢኻዮዶ እቲ ብናይ መዓልቲ ቅያማ (ምጽኣት) ሕሳብ ዝኽሕድ?

أَرَءَيۡتَ ٱلَّذِي يُكَذِّبُ بِٱلدِّينِ ۝١

2)ንሱ እዩ ንዘኽታም መሰሉ ከይሃበ ብሓይሊ ዝደፍኦን ዘርሕቖን:

فَذَٰلِكَ ٱلَّذِي يَدُعُّ ٱلۡيَتِيمَ ۝٢

3)ንመስኪን ንምዕንጋል'ውን ንኣብሱ ይኹን ንኻልእ ኣይደፋፍእን:

وَلَا يَحُضُّ عَلَىٰ طَعَامِ ٱلۡمِسۡكِينِ ۝٣

4)ወይልኦም እቶም ሰገድቲ:

فَوَيۡلٞ لِّلۡمُصَلِّينَ ۝٤

5)እቶም ንሰላቶም ዘየስተውዕሉን ዝረሳስዑን:

ٱلَّذِينَ هُمۡ عَن صَلَاتِهِمۡ سَاهُونَ ۝٥

6-7)ንሶም እዮም እቶም ሰብ ክሪኦሎም ዝሰግዱን ኣቕሓ (ሽሓኒ ድስቲ ፋስ....ወዘተ) እንተ ተለመኑ ዘይህቡን (ወይ ዘካት ዘይህቡን::)

ٱلَّذِينَ هُمۡ يُرَآءُونَ ۝٦ وَيَمۡنَعُونَ ٱلۡمَاعُونَ ۝٧

## سورة الكوثر
## ሱረቱል'ከውሰር (እቲ ከውሰር)

بِسْمِ ٱللَّهِ ٱلرَّحْمَٰنِ ٱلرَّحِيمِ

ብስም ኣላህ እቲ ፍጹም ርህሩህ
እቲ ኣዝዩ ራህራሂ

إِنَّآ أَعْطَيْنَٰكَ ٱلْكَوْثَرَ ﴿١﴾

1)ኦ መሓመድ፡ ከውሰር ዝተባህለ ኣብ ጀና ዝርከብ ወሓዚ ብርግጽ ሂብናካ ኢና፡

فَصَلِّ لِرَبِّكَ وَٱنْحَرْ ﴿٢﴾

2)ንጎይታኻ ስገደሉን ሕረደሉን፡ *(ዝለ ሙፈሲሪን፡ ሰላት ዒድ ዓረፋን ማሕረዲ ዒድን'ዩ ይብሉ፡)*

إِنَّ شَانِئَكَ هُوَ ٱلْأَبْتَرُ ﴿٣﴾

3)እቲ ዝጸልኣካን ዝጻረረካን ንሱ እዩ ንባዕሉ ካብ ሰናይ ኣዱንያን ኣኼራን (ምጽኣትን) ብርግጽ ዝሕረም።

## سورة الكافرون
## ሱረቱል'ካፊሩን ( እቶም ከሓድቲ)

بِسْمِ ٱللَّهِ ٱلرَّحْمَٰنِ ٱلرَّحِيمِ

ብስም ኣላህ እቲ ፍጹም ርህሩህ
እቲ ኣዝዩ ራህራሂ

قُلْ يَٰٓأَيُّهَا ٱلْكَٰفِرُونَ ﴿١﴾

1) (ኦ መሓመድ፡) ኦ ኣቱም ከሓድቲ

لَآ أَعْبُدُ مَا تَعْبُدُونَ ﴿٢﴾

2)ነቶም እተምልኽዎም ዘለኹም ጣኦት ኣየምልኾምን 'የ፡

وَلَآ أَنتُمْ عَٰبِدُونَ مَآ أَعْبُدُ ﴿٣﴾

3)ነቲ ኣነ ዘምልኾ ጎይታ'ውን ተምልኽዎ የለኹምን፡

وَلَآ أَنَا۠ عَابِدٌ مَّا عَبَدتُّمْ ﴿٤﴾

4)ኣብ መጻኢ'ውን ነቶም እተምልኹዎም ጣኦት ኣይከምልኽን እየ፡

5)ንስኹም'ውን ኣብ ሽርክነት ኩም እንተቐጺልኩም ኑቲ ኣነ ዘምልኾ ዘለኹ ኣይከተምልኽዎን ኢኹም: وَلَآ أَنتُمْ عَـٰبِدُونَ مَآ أَعْبُدُ ۝٥

6)ንስኹም እቲ ናይ ሽርክነት ሃይማኖትኩም ኣለኩም: ኣነ ድማ ናይ እስልምና ሃይማኖት ኣለኒ በሎም:: [57] لَكُمْ دِينُكُمْ وَلِىَ دِينِ ۝٦

## سورة النصر
## ሱረቱ'ንስር (እቲ ዓወት)

ብስም ኣላህ እቲ ፍጹም ርህሩህ እቲ ኣዝዩ ራህራሂ بِسْمِ ٱللَّهِ ٱلرَّحْمَـٰنِ ٱلرَّحِيمِ

1)ኦ መሓመድ: ኣንጻር ጸላእትኻ ኣላህ ካብ ኣዐወተካን መካ ካብ ከፈተልካን (ወይ ሓራ ካብ ኣውጽኣልካ):: إِذَا جَآءَ نَصْرُ ٱللَّهِ وَٱلْفَتْحُ ۝١

2)ህዝቢ ድማ በብጭፍራ ናብ ኣላህ ዝረድዮ ሃይማኖት እስልምና ክኣቱ ካብ ረኣኻን: وَرَأَيْتَ ٱلنَّاسَ يَدْخُلُونَ فِى دِينِ ٱللَّهِ أَفْوَاجًا ۝٢

3)ንጎይታኻ ብምስጋና ሡብሓዮን ምሕረት ሕተቶን: ብርግጽ ንሱ ኣዝዩ ተቐባል ኑዛዜ እዩ:: فَسَبِّحْ بِحَمْدِ رَبِّكَ وَٱسْتَغْفِرْهُ ۚ إِنَّهُۥ كَانَ تَوَّابًۢا ۝٣

---

57 ኣብ መካ ዝነበሩ ከሓድቲ ረሱል صلى الله عليه وسلم ሓደ ዓመት ንጎይታኦም ከምልኹ ሓደ ዓመት ከኣ ንሶም ንጎይታ መሓመድ صلى الله عليه وسلم ከምልኹ ምስ ሓተትዎ ኣላህ ነዛ ሱራ ኣውረደሉ::

## سورة المسد
# ሱረቱል'መሰድ (እቲ ፍሕሶ)

ብስም ኣላህ እቲ ፍጹም ርህሩህ እቲ ኣዝዩ ራህራሂ

بِسۡمِ ٱللَّهِ ٱلرَّحۡمَٰنِ ٱلرَّحِيمِ

1)ኣእዳው ኣቡ ለሃብ ይህለቓን ይዕነዋን: ንሱ'ውን ይህለቕ:

تَبَّتۡ يَدَآ أَبِي لَهَبٖ وَتَبَّ ﴿١﴾

2)ገንዘቡን ኩሉ መኽሰባቱን ካብቲ ዝወረዶ መዓት ኣየድሓኖ ኣይጠቐሞ:

مَآ أَغۡنَىٰ عَنۡهُ مَالُهُۥ وَمَا كَسَبَ ﴿٢﴾

3)ኣብታ ሃልሃልታ ዘለዋ እሳት ክኣ ክቃጸል እዩ:

سَيَصۡلَىٰ نَارٗا ذَاتَ لَهَبٖ ﴿٣﴾

4)እታ እሾኽን ኣዕጻውን ተሰኪማ መጺኣ ኣብ መገዲ ረሱል ተቐምጦ ዝነበረት ሰይቲ ኣቡ ለሃብ ክኣ ኣብታ ሃልሃልታ ዘለዋ እሳተ ጀሃነም ክትቃጸል እያ።

وَٱمۡرَأَتُهُۥ حَمَّالَةَ ٱلۡحَطَبِ ﴿٤﴾

5)ኣብ ክሳዳ ከኣ ፍሑስ ገመድ ኣሎ: (እዚ ገመድ ናይ ሓዊ ሰንሰለት'ዩ ይብሃል: ከም ኡ'ውን ገለ ዑለማእ ኣብ ክሳዳ ክቡር ማዕድን ስለ ዝነበራ ብዋጋ'ዚ ማዕድን ኣንጻር ሙሓመድ ክትዋጋእ ምኽና ትምሕል ኔራ ይብሉ።)

فِي جِيدِهَا حَبۡلٞ مِّن مَّسَدِۭ ﴿٥﴾

## سـورة الإخـلاص
## ሱረቱል'ኢ`ኽላስ (እቲ ንጽህና)

ብስም ኣላህ እቲ ፍጹም ርህሩህ እቲ ኣዝዩ ራህራሂ

بِسۡمِ ٱللَّهِ ٱلرَّحۡمَٰنِ ٱلرَّحِيمِ

1)ኦ መሓመድ: ኣላህ ሽርካ ዘይብሉ ሓደ ጎይታ እዩ:

قُلۡ هُوَ ٱللَّهُ أَحَدٌ ۝١

2)ኣላህ እቲ ምሉእ ዘይጉዱል ጎይታ: ኩሉ ፍጡር ድልየቱ ንምርካብ ዝምዕቀብሉ እዩ:

ٱللَّهُ ٱلصَّمَدُ ۝٢

3)ኣላህ ኣይወለደ ኣይተወልደ:

لَمۡ يَلِدۡ وَلَمۡ يُولَدۡ ۝٣

4)ንዕኡ ዝመሳስል፣ ዝሻርኾ፣ ዝወዳደርን ዝመዓራረን ወላ ሓደ የለን በል::

وَلَمۡ يَكُن لَّهُۥ كُفُوًا أَحَدُۢ ۝٤

## سـورة الفلـق
## ሱረቱል'ፈለ`ቕ ( እቲ ንግሆ)

ብስም ኣላህ እቲ ፍጹም ርህሩህ እቲ ኣዝዩ ራህራሂ

بِسۡمِ ٱللَّهِ ٱلرَّحۡمَٰنِ ٱلرَّحِيمِ

1)ኦ መሓመድ: ናብቲ ንንግሆ ካብ ጸላም ለይቲ ዝጨደደ ጎይታ እዕቆብ:

قُلۡ أَعُوذُ بِرَبِّ ٱلۡفَلَقِ ۝١

2)ካብቲ እከይ ናይ ፍጡራት:

مِن شَرِّ مَا خَلَقَ ۝٢

3)ከምኡ'ውን ካብ እከይ ናይ ለይቲ ግዜ ለይቲ ምስ ኣተወ:

وَمِن شَرِّ غَاسِقٍ إِذَا وَقَبَ ۝٣

4)ከምኡ'ውን ካብ እከይ ናይተን ቱፍ ቱፍ እናበላ ፈትሊ ኣሳሲረን ዝሕዛ ጠበብቲ:

وَمِن شَرِّ ٱلنَّفَّٰثَٰتِ فِى ٱلْعُقَدِ ﴿٤﴾

5)ከምኡ'ውን ካብ እከይ ናይ ሓሳድ ክሕስድ እንከሎ ቡዳዊን እንተዳአ ሓሲዱ ካብ እከዩ እዕቆብ በል።

وَمِن شَرِّ حَاسِدٍ إِذَا حَسَدَ ﴿٥﴾

## سورة الناس
## ሱረቱ'ናስ (እቶም ደቂ ሰብ)

ብስም ኣላህ እቲ ፍጹም ርህሩህ እቲ ኣዝዩ ራህራሂ

بِسْمِ ٱللَّهِ ٱلرَّحْمَٰنِ ٱلرَّحِيمِ

1-3)አ መሓመድ: ናብ ጎይታ ደቂ- ሰብ፣ ንጉስ ናይ ደቂ- ሰብ፣ መለኮት ናይ ደቂ ሰብ እዕቆብ:

قُلْ أَعُوذُ بِرَبِّ ٱلنَّاسِ ﴿١﴾ مَلِكِ ٱلنَّاسِ ﴿٢﴾ إِلَٰهِ ٱلنَّاسِ ﴿٣﴾

4)ካብ እከይ ናይቲ ኣስሓትን ኣድሓርን ዝኾነ ሰይጣን:

مِن شَرِّ ٱلْوَسْوَاسِ ٱلْخَنَّاسِ ﴿٤﴾

5-6)እቲ ኣብ ልቢ ሰብ ኮይኑ ብሕቡእ ዘረባ ከስሕተካ ዝደፋፍኣካ: ካብ ደቂ-ሰብ ይኹን ወይ ካብ ጋኒን እዕቆብ በል።

ٱلَّذِى يُوَسْوِسُ فِى صُدُورِ ٱلنَّاسِ ﴿٥﴾ مِنَ ٱلْجِنَّةِ وَٱلنَّاسِ ﴿٦﴾

## قائمة أسماء الكتب الصادرة من المكتب باللغة التجرينيا

## ቅድሚ ሕጂ ብ-ቤት ጽሕፈት
## ምትሕግጋዝን ዳዕዋን ሓበሬታን ምንቃሕ ማሕበረ ኮማትን
## ማዕዘርን ኡመልሓማምን
## ተሓቲሞም እተዘርግሑ መጻሕፍቲ

| ቁ. | ኣርእስቲ | العنوان | م |
|---|---|---|---|
| 1 | ሓጅ፡ዑምራን ዝያራን ኣብ ትሕቲ ጽላል ኪታብን ሱናን | العمرة والحج والزيارة فى ضوء الكتاب والسنة | ١ |
| 2 | ኣገባብ ኣሰጋግዳ ናይ ረሱል ሰለላሁ ዓለይሂ ወሰለም | صفة صلاة النبى (صلي الله عليه وسلم) | ٢ |
| 3 | ትርጉም ተፍሲር ጁዙእ ዓማ | ترجمة معاني جزء عم | ٣ |
| 4 | ስሕርን ሓደግኡን | السحر وخطره | ٤ |
| 5 | ናይ ሰላት ኣገባብ | صفة الصلاة مع توضيح باصور | ٥ |
| 6 | እተን ክልተ ምስክርነትን ትርጉመንን ነፍሰ ወከፈን ዝሓተኦ ግዴታን | الشهادتان ومعناها وما تستلزمه كل منهما | ٦ |
| 7 | እተን ሰለስተ መሰረታት ምስ መርትየታተን | الأصول الثلاثة | ٧ |
| 8 | ደገፌታን ነጸጌታን ኣብ እስልምና | الولاء والبراء فى الإسلام | ٨ |

## قائمة أسماء الأشرطة الصادرة من المكتب باللغة التجرينيا

## ቅድሚ ሕጂ ብ-ቤት ጽሕፈት
## ምትሕግጋዝን ዳዕዋን ሓበሬታን ምንቃሕ ማሕበረ ኮማትን
## ማዕዘርን ኡመልሓማምን
## እተዘርግሑ ካሴታት

| ቁ. | ኣርእስቲ | العنوان | م |
|---|---|---|---|
| 1 | ተፍሲር ሱረት ኣልፋቲሓ | تفسير سورة الفاتحة | ١ |
| 2 | ኣገዳስነት ተውሒድ | أهمية التوحيد | ٢ |
| 3 | ጸዊዒት ናብ ቅኑዕ ሃይማኖት | دعوة إلى دين الحق | ٣ |
| 4 | ኣርካነል ኢስላም ወልኢማን | أركان الإسلام والإيمان | ٤ |
| 5 | ተፍሲር ሱረት ኣልበቐራ | تفسير سورة البقرة | ٥ |
| 6 | ስደት ነብይ ሙሓመድ ሰለላሁ ዓለይሂ ወሰለም | هجرة الرسول صلى الله عليه وسلم | ٦ |
| 7 | ፈተነ ልቢ | امتحان القلوب | ٧ |
| 8 | ድኽመት ኢማንን መድሃኒቱን | ضعف الإيمان وعلاجه | ٨ |

# ترجمة معاني العشر الأخير من القرآن الكريم

**اللغة التجرينيا**

ترجمة

**فضيلة الدكتور بيان صالح حسن**

المكتب التعاوني للدعوة والإرشاد وتوعية الجاليات بالمعذر وأم الحمام